# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ



ጥቅምቲ 2016
ቁ. 52

## ክብርታት ዓወትን ብቕዓትን
## ሰሚናር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ

- ብልጾት፡ ፍረ ሃንቃን ኣደብን
- እምነት፡ ኣብ ልዕሊ ብጾትካ
- ኣብ ብሸግለታ ኪንዮ ኣፍሪቃ
- ወይዘ ፍጥረትና! ዘልኩ ደኣ...

# ትሕዝቶ

ቃል ኣሰናዳኢ 2
ደሃይኩም 3
ኣተኩሮ 4
- ክብርታት ዓወትን ብቕዓትን
ሰሚናር ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ
ደሃይ ማሕበር 13
- ገምጋም 7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል - ሳዋ
- ሞያዊ ስልጠናታት
ጉዳያት 16
- ብልጸት ፍረ ሃንቃን ኣደብን
- ርሑስ ምጅማር
- መግቢ፡ መቕኑሕ ጊላነት ምንጪ ሓርነት
ወግዒ ብሓሳባት 24
- ኣብ'ቲ ናይ ሓባር ሕልሚ ንሕበር
- እምነት፡ ኣብ ልዕሊ ብጾትካ
- እዛ ህይወት ኢሎማስ ደቀይ!
- ተራ ልምዲ ኣብ ጠባይ
ዳያሪ
- "ጉደሎይ፡ ድርኺተይ'ዩ"
- ኣረጊት ንስሪ
ሃበርም 35
- ኢንጅነር ካብረል ሞንስ
ኣካዳሚ
- ቍጽሪ ብኸመይ መሳጢ ንክብር?
ሕብረተሰብ 40
- ምሕደራ ጸገማትካ
- ናብራ ምስ ሳኽራም መጻምድቲ ብኸመይ?
- ብምሸታት መንሽሮ ፍሕኛ እተለሊ ማሽን
ሕግን ስነ-ምግባርን
- ክብርታት፡ ስነ-ምግባርን ሕግን ይነጻጸሩዶ ይመላለኡ?
- ምሊጋስ ደያኑ፣ መርመርትን ኣኽበርቲ ሕግን
ባህልን ስነ-ጥበባትን 49
- ዕላል ምስ ስነጥበበኛ ኣርያም ወልደኣብ
ተክኖሎጂ 57
- ዕድመ ባተሪ ላፕቶፕና ዘወስኽ ሜላ
- ደርዘን ኣገረምቲ ሓቂታት ብዛዕባ ኣካልና!
ስፖርት 59
- ኣብ ብሸግሊታ ኪንዮ ኣፍሪቃ
ዘልኩ ደአ 61
- ወይዚ ፍጥረትና!




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥቅምቲ 2016 ቁ.52

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
ከማል ዲና

ስእሊ
ኩል ኣውድዮቪዥዋል

ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፧

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን ምምራቕ መበል 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን “መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ” ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ኣብ’ታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ፡ ብኽምቲ ዝተተለሞ ብኣዝዩ ጽፉፍን ዕዉትን ኣገባብ ተዛዚሙ። እዚ ኣብ ዓመተ ብሩራዊ እዮቤልዩ ናጽነት ኤርትራ ዝተኻየደ ድርብ ጽንብል፡ ልዑል ኣወዳድባ ማሕበር፡ ዉህደት ዝምልከተን ኣካላት መንግስትን መሻርኽትን ብሕልፊ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ - ሳዋ፡ ከምኡ’ውን መሪሕ ተሳተፎ መንእሰያት ዘስመረን መንእሰይ መሪሕ መቐይሮ ምዃኑ ብግብሪ ዘመስከረን እዩ ነይሩ።

ኣብቲ ብመሃዝነት ዜገጺ፡ ብባህልን ልምድን ዝማዕረገ፡ ስጥመት ስሙር ህዝቢ ዘድመቐ፡ ሞያን መቐረትን ንእስነት ዘጉለሐ፡ ዝሓለፍናዮ ጉዕዞ ብመንጽር ጥሙሕና ዝዳህሰሰ ድሙቕ ፈስቲቫል፡ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ንተሳተፍቲ ዝሃቦ ሰሚናርን ካብ ገዛ ዝቐረበሉ ሕቶን ርእይቶን ኣብ ፍሉይ ዓምዲ ኣተኩሮ ቀሪቡ ኣሎ። ሓጺር ገምጋማዊ ጸብጻብ ፈስቲቫል’ውን ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ስዒቡ ኣሎ።

ኣብ ምጅማር ዓመተ-ትምህርቲ 2016/2017 ኣብ ዘለናሉ ወቕቲ’ውን መጽሔት መንእሰይ ጉዳይ ትምህርቲ ኣልዒላ ብዛዕባ ፍልጠት፡ ሞያ፡ መንፍዓት፡ ብቕዓትን ብልጸትን ንተመሃሮ መልእኽቲ ክተመሓላልፍ ዘግባእብኣ እዩ። ቀንድን ዝሰፍሐን ዕላማ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፡ መጻእቲ ወለዶታት ብቕሳነት ዝነባበሩላ ምዕብልትን ፍትሓዊትን ሃገር ምህናጽ እዩ። ነዚ ሸቶ’ዚ ንምውቃዕ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ ድማ ክእለትን ፍልጠትን ዝዓጠቐ ሰብ ምፍራይ እዩ። እቲ ዝበለጸ ሓወልቲ ሓደ ወለዶ እውን፡ ብቐንዱ እቲ ሰሪትዎ ዝሓልፍ ስርዓትን ትሕተ-ቅርጺን እቲ ዝኹስኩሶ ፍልጠትን ሞያን ክእለትን እዩ። ክንዲ ዝኾነ ተካእቲ ወለዶታት ብኣእምሮን ኣካልን ናይ ምህናጽ ዕማም ከም ዝዓበየ ዕላማ ህንጸት ሃገር ተወሲዱ ዝኣክል ጸዓትን ወፍርን ይፈሰሉ ኣሎ። ስድራቤታት፡ መንግስቲን ሕብረተሰብን፡ ምስ ኩሉ ድሩትነት ጸጋታት ዘለዎም ብምውካፍ፡ ኣብዚ መዳይ’ዚ ዝገብርዎ ዘለዉ ገዚፍ ወፍሪ እምበኣር፡ መንእሰያት ብዕምቈት ክንግንዘቦ የድሊ። መጽሔት መንእሰይ ምስ’ዚ ዝተላዕለ ዛዕባ ዝኸይድ ክልተ ጽሑፋት ኣብ ዓምዲ ጉዳያት መንእሰይ ኣእንጊዳ ኣላ።

ወግዒ ብሓሳባት መንእሰያት ሓድሕዳዊ ፖለቲካውን ቁጠባውን ንቕሓቶም ዘዕብዩላ ፍልስፍናዊን ሓውሲ ፍልስፍናውን ጽሑፋት ዝእንገደላ ዓምዲ’ያ። ንሎሚ፡ ኣብ መሞያና ንጹርን ርትዓዊን ሕልሚ ንኽንሓልም ዘዘኻኽር ናይ ወትሩ ኣበርካቲ መጽሔት ዘዳለዎ ጽሑፍ ቀዳማይ ቦታ ሒዙ ኣሎ። ሰባት ኣብ ልዕሊ ሓላፊኦም ወይ መራሒኦም እምነት ኣሕዲሮም ኣድማዒ ውጽኢት ንኽምጽኡ ዝሕግዙ ነጥብታት ከኣ ድሕሪኡ ስዒቡ ኣሎ። ዳያሪ ወይ ጆርናል እውን ኣካል ወግዒ ብሓሳባት ስለዝኾነ ከም ንኡስ ዓምዲ ወግዒ ብሓሳባት ኮይኑ ተዳልዩ ኣሎ።

ንሕብረተሰብ ናይ ጽቡቕ ኣብነት ወይ ኣርኣያ ንዝኾኑ መንእሰያት እተላሊ ዓምዲ ሃበርም ድማ፡ ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ፈርዩ፡ ኣብ’ቲ ኢንስቲትዩት (ኮለጅ) ሓላፊ ናይ ሓንቲ ዓውደ-ትምህርቲ (head of department) ክኸውን ዝበቕዐ፡ ምስ ኢንጂ. ካብራል ሞጎስ ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ ሒዝትልኩም ቀሪባ ኣላ። ኣብ’ታ ኣብ ስነጥበብ ሃገርና ፍሉይ ኣበርክቶ ንዝገበሩ ሃበርም ስነ-ጥበበኛታት እተላሊ ዓምዲ ባህልን ስነጥበባትን ድማ ምስ መንእሰይ ስነጥበበኛ ኣርያም ወልደኣብ ዝተኻየደ ዕላል ተዳልዩ ኣሎ። ኣርያም ኣብ መደብ መኣዲ ስነጥበብ ልሉይ ኣበርክቶ ዝጸንሓ ሃብሮም ስነጥበበኛ እያ።

እናስሓቕት እትምህር እናመሃረት እተዘናግዕ ፍትውቲ ፍልስፍናዊ ዓምዲ ዘልኩ ናይ ሳንዲት ድማ “ወይ’ዚ ፍጥረትና!” ብዝብል ኣርእስቲ ኣዳልይዋ ኣሎ። ኣብ’ቶም ዝተረፉ ዓምድታት መጽሔት’ውን ንሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ ዝምህሩ፡ ዘማእዝኑን ዘዘናግዑን ጽሑፋትን ካርቱናትን ተኣንጊዶም ስለዘለዉ፡ ኣንበብቲ ክትዓግቡላ ትጽቢት ኣዳለውቲ እዩ።

# ደሃይኩም

### መደብ ዋሪ እንታይ ጐዱ

ሃማሙተኤ ብመገዲ መጽሔት መንእሰይ ኣቢሉ መንእሰያት ኣብ ምንቅቓሕን ምምእዛንን ይግበሮ ንዘሎ ኣበርክቶ ብደረጃ ሃገር ብዓቢ ከም ዝጥሙት መምህር ጉርጃ ተሰፋሰላሴ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ቁ.ሕታም 50 ብዘሰፍሐ ገሊጸሞ ስለዝኾኑ፣ ኣብ'ቲ ዝበለዎ ዝውሰኽሉ የብለይን።

ኣብ'ቲ ሃማሙተኤ ምስ ሚኒስትሪ ዜና ብምትሕብባር ዘዳልዎ መደባት ተለቪዥን ግና ሃንደበት ተቛሪጹና። ብሕልፊ ሰንበት ንግሆ ኤሪቲቪ ብመደብ ዋሪ ስለእትጅምር፣ ቈልዑ ብልዑል ሃንቀውታ እዮም ዝጽበይዋ። ኣብ ዝሓለፉ ሰሙናት ግና ኣብ ቦታ መደብ ዋሪ፣ ናይ ካርቱን ፊልምታት ክፍኖ ምጅማሩ፣ ንሕናን ደቅናን ከይገረመና ኣይተረፈን። መደብ መኣዲ ስነጥበባትን ልዝብ መንእሰያትን'ውን ብተመሳሳሊ። እንታይ እዩ እቲ ጸገም፣ መጽሔት መንእሰይ ግቡእ መልሲ ክትህበና ንጽበ።

ዛይድ ፍሰሃ ካብ ኣስመራ

### መጽሔትሲ ደብል ነይራ ...

መጽሔት መንእሰይ ኣዚና ኢና ንፈትዋ። ኣብ ትሕዝቶኣ ይኹን ኣቀራርባኣ ኣዚያ መሳጢት መጽሔት እያ። ብመገዲ ኣሃዱና ይኹን ብገለ ዝተንቀሳቐሱ ኣባላትና ኣብ ትመጽና እዋን ኣመና ኢና ንቀዳደመላ። እዚ ድማ እቲ ኣብኣ ዘሎና ፍቕርን ተገዳስነትን እዩ ዘንጸባርቕ።

ምናልባት ንኣዳለውቲ መጽሔት ክነመሓላልፎ እንደሊ መልእኽቲ፣ ኣብ ኣገባብ ኣቀራርባኣ እዩ። ኑቶም ኣብ ሓይልታት ምክልኻል ዝምደቡ ዘለዉ ሓደስቲ ኣባላት ምስ ዕድሚኦም፣ ተሞክሮኦምን ዝንባሌታቶምን ዝኸይድ ብቐሊሉ ክርድኦምን ናብ ዝለዓለ ንቕሓት ክሰግሮምን ዝኽእል ቅሩብ ፍኹስ ዝበለ ትሕዝቶታት ክተእቱ ጸቡቕ'ዩ።

ኣብ ስነጥበበኛታት'ውን ክንዲ ኣብ'ዞም ጀመርቲ ጥራይ ተተኩር ኑቶም ናይ ነዊሕ ተሞኩሮ ዘለዎም ገዳይም ተጋደልቲ'ውን ዕድል ክትህብ ጸቡቕ'ዩ፣ ምኽንያቱ እዞም ናይ ሕጂ ወለዶ ስነጥበበኛታት'ውን ካብ ናይ ኣያታቶም ስነጥበበኛታት ተሞኩሮ ክቐስሙ ኣገዳሲ ስለዝኾነ።

ኣባላት ተወርዋሪ እዚ፣

መርሐ ቃለኣብ
ሓጅኖራይ መሓመድ
ኣማኑኤል መብራህቶም (ወዲ ጅዳ)
ርእሶም ሓጎስ (ወዲ ሓጎስ)
ጎይትኦም ማርቆስ

### ዕቱብን ኣዘናዩን

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝሓለፈ ሕታማ ብኣጋጣሚ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ፍሉይ ሕታም ሒዛ ያ ወጺኣ ነይራ፣ ኣብ ፍሉይ ሕታም መጽሔት ዝወጸእ ዝጠዘለ ትሕዝቶ ኑቲ ብፍሉይ ዝተሓትመትሉ ኣጋጣሚ ዝገልጽን ዝትንትንን ክኸውን ትጽበዮ ነገር እዩ፣ ስለዝኾነ መጽሔት መንእሰይ'ውን ኑቲ "መንእሰይ መራሕ መቐየርቲ!" ዝብል መሪሕ ቴማ ፈስቲቫል ብኽምኡ ዝፃበእ ገለጻቶን ተንቲናቶን እያ።

ግና ኸኣ ገለ ገጻት ወሰኽ ኣቢላስ ኑቲ ኣዘናዩ ሸነኻት'ውን እኹል ቦታ ክትህቦ ትኽእል ነይራ እያ። ከም ትዕዝብተይ'ውን ካብ'ተን ዝሓለፋ ሕታማት ገጻት ቀጢኖ ያ ወጺኣ። በንጻሩ ክኸውን ነይርዎ በዛሒ እዩ። ኣብ'ት ዘልኩ ደኣ ናይ ሳንዱት ግድን ክትወጸእ ዝበራ ዓምዲ'ያ። ሳንዱዝሞ ካብ ተለቪዥን ጠፊኡናስ ሕጂ ኸኣ ካብዛ መጽሔት፣ ኣይዝረፐና። ብዝኾነ እዛ ንፈትዋ መጽሔትና ኣዘናዩ ትሕዝቶታት ክተውሕድ ኣይውሓጠልካንዩ እሞ፣ ኣብ መጻኢስ ንኣንበብታ ትኽሕስ ትኸውን ግዲ!

ሰዒድ ዩሱፍ ካብ ባረንቱ

### ፊልምታትና ክሕይላ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፣ "ፊልምታት ሃገርና ኣብ ቀራና" ብዝብል ኣርእስቲ፣ ብስነጥበበኛ ኣኽደር ኣሕመዲን ዝቐረበ ጽሑፍ ብጽሞና ተኸታቲለዮ። ትሕዝቶ መልእኽቲ ኣኽደር ፊልምታት ሃገርና ካብዚ ዘለውዎ ብዝሓየለ ኣድማዕነት ክፈርዩ ዝሕግዘ ነጥብታት ምስ ዝጸንሑ ብደሆታት ኣሰንዩ ከውጽእ ምኽኣሉ ኣደናቒተይ እገልጸሉ፣ ደገም ትሰምዕ እንዚ ዘሎቶ ይሰማዕ'ዩ! ነኑ፣

ኩሉም ደረስቲ፣ ዳይረክተራት፣ ሰኣልቲ፣

ፍሉይ ሕታም
መንእሰይ
SAWA
7th
Eri-Youth
Festival
መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ
ሓምለ 2016
ቁ. 51
ሓባራዊ ዘተ
ተራን ኣበርክቶን መንእሰያት
ኣብ መድረኽ መቐይሮ
* ጸጋታትን ብድሆታትን መድረኽ መቐይሮ
* ምስሊ ጽባሕ፣ ኣብ ኣእምሮ መንእሰይ
* "ሕለም'ሞ፣ ዋና ሕልምታትካ ድማ ኹን"
ፊልምታትና
ኣብ ቀራና

ኣዴተራትን ዝምልከቶም ኣካላትን ኣብ ምሕያል ፊልምታት ሃገርና እጃሞም ከበርክቱ ድማ እምሕጸን።

ሰናይት ሓየሎም

### ፍርቀ ፍርቂ

ብስነጥበበኛ ኣኽደር ኣሕመዲን ዝተዳለወ ጽሑፍ ዘይሩ ዘይሩ ኣብ ምሕያል ፊልምታትና ተራን ኣበርክቶን ክህልዎ ይኽእል'ዩ ዝብል እምነት ስለዘለኒ ብሓፈሻ ብእወንታ እርእዮ። ኣብ ዝርዝር ትሕዝቶኡ ክኣቱ እንተኾይነ ግና ፍርቁ እቕበሎ'ዩ፣ ፍርቁ ኸኣ እነጽጎ።

ሓደ ስነጥበበኛ

### ዝተደገመ ጽሑፍ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት ኣብ ናይ ዝሓለፈ ዘንበብናዮ ጽሑፍ ኣርእስቲ ቀይሩ ተደጊሙና። እቲ ጽሑፍ እዋናዊ መልእኽቲ ዝበሮ ተኸቲሉዊ ጌጋ ምኳኑ ብሩህ እኳ እንተኾነ፣ ኣብ መጻኢ ከይድገም ጥንቃቐ ክድልየኩም እዩ።

ሓው ኪዳነ ገብረትንሳኤ

ካብ ኣሰናዳኢ

ብዘይ ቅሬታ ተቐቢልናዮ ኣሎና።

### ኣመና ሓጺሩ

ኣብ መጽሔት መንእሰይ ቁ.51 ምስ ድምጻዊት ሳባ ዓንደማርያም ዝተኻየደ ዕላል መሳጢ ነይሩ። ሳብ ነታ ዕዋላ ትብል ደርፋ ኣመልኪታ ዝሃበቶ መልሲ ግና ኣመና ሓጺሩ።

ነጃት ሓጎስ ካብ ጊንዳዕ

## ኣተኩሮ

# ክብርታት ዓወትን ብቕዓትን

## ሰሚናር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ኣብ ሳዋ

ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ፡ ብኢጋጣሚ 7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን መመረቕታ መበል 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን፡ ብ17 ሓምለ ኣብ'ታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ተረኺቡ ንተሳተፍቲ ሰሚናር ከምዝሃበ፡ ኣብ ግዜኡ ብማዕከናት ዜና ተቓሊሑ ነይሩ። መጽሔት "መንእሰይ" እውን፡ ኣብ'ቲ ሰሚናር ዝቐረበ መልእኽቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂን ብተሳተፍቲ ዝቐረበ ርእይቶታትን ሕቶታትን ብእተጸምቈ መልክዑ ሒዛትልኩም ቀሪባ ኣላ። ሰናይ ንባብ!

**ቃል ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ**

ከመይ ውዒልኩም! እንቋዕ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ጽቡቕ ኢጋጣሚ ኣራኸበና። ብወኽይ ሕጽር ዝበለ መእተዊ ክንብር'የ። ብዝያዳ ግን ሓሳባትኩምን ርእይቶታትኩምን ክሰምዕ'የ መደበይ።

ሎሚ ንግሆ (ኣብ ወግዓዊ መኽፈቲ) ዘንበብክዎ ጽሑፍቲ፡ ካብ'ታ ተዳልዩ ዝመጸእኩ ተቐራሪጹ ዝቐረበት እያ ነይራ። ከይትነውሓኒ ብዝብል፡ ምስ ብሪጋዴር ጀነራል ተኽለ ልብሱ ኮይና ብዙሕ ሓሳባት ስለዝቐራረጽክሉ፡ ብዙሕ ኣየዕገበትንን። "ብሻ'ዶ ነታ ኣቐዲመ ዝጸሓፍክዋ ኣንብበ" ኢለ ነይረ። ጸኒሐ ግን ሰሚናር ከም ዘሎ ስለዝዘኸርኩ "ደሓን እቲ ዝንደለ ሓሳባት ኣብ'ቲ ሰሚናር እምልኦ" ኢለ። ናይ ኢጋጣሚ ኮይኑ ድማ፡ ቴማ ናይ'ታ ሎሚ ንግሆ ዝቐረበት ድራማ፡ ካብ'ታ ኣቐዲመ ዝጸሓፍክዋ ወረቐት ብዙሕ ፍልልይ ኣይነበሮን፡ ተጋጠምና ማለት'ዩ። ዝጠዘሐ ናይ'ቲ ክብሎ ዝሓሰብኩ ብመልእኽቲ ናይ'ታ ድራማ ተመሓላሊፉ ስለዝኾነ፡ ቅሩብ ጥራይ እየ ክምልኦ።

ስለዚ ናብ'ታ ኣዳልየያ ዝበርኩ ወረቐት'የ ክምለስ፡ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ናይ ምትእኽኻብ ኢጋጣሚታት ይኹን



ኣብ ዝኾነ ካልእ እዋን ኣብ ኣእምሮኻ ዚመላለስ ሓሳብ ኣሎ። ጉዳይ ምውርራስ፡ ንመንእሰይ ወለዶ እንታይ ኢኻ ከተውርሶ ወይ ከተሰጋግረሉ እትኽእል? ዝብል ሕቶ። ሓደ ወለዶ ናብ ተካኢ ወለዶ ከሰጋግሮ ዝኽእል ዝሃበረ ወርሻ እንተሎ ንብረት፡ ገዛ ወይ ካልእ ንዋት ዘይኮነ፡ ብቐንዱ ክብርታት እዩ። ግን እንታይ ዓይነት ክብርታት ኢኻ ተውርስ? ከመይ ጌርካ ተውርሶም? ብኸመይ ኣቀራርባ? እቶም ክብርታት ዝበሃሉ ንጮእ ርእሶም እንታይ እዮም? ክንጸሩ ዘለዎም እዮም። ኣብ'ታ ድራማ ዝቐረበ ሓሳባት እንተ ኣስተብሂልኩምሉ ንኽብርታት ዝምልከት'ዩ ነይሩ። በዚ ኢጋጣሚ ኑቶም ደረስቲ፡ ኣዳለውቲን ኣቕረብቲን ከመስግኖም እደሊ።

እቶም ክብርታት እንብሎም ብቓላት ክትገልጾም ቀሊልቲ ክኾኑ ይኽእሉ። ግን ሓያላት'ዮም። እንታይ እዮም እቶም ክብርታት ወይ "Values" እንብሎም፡ እንታይ'ዩ እቲ "Values System" ዝበሃል? እቶም ኣብ እዋን ቃልሲ ኮነ ኣብ ግዜ ሓርነት ዘዐወቱና ክብርታት ብልክዕ እንታይ'የም? ሕጂ ድሕሪ 25 ዓመታት'ከ ኣብ ቦታኦም ኣለዉ'ዶ? ከም'ቲ ናይ ቀደም ዝሰርሕዎ ዝሰርሑኽ ይሰርሑ

ድዮም? ዝሞ ሕቶታት እዚኣቶም ምስ ኑበሰይ ክመራመረሎም እንከለኹ እቲ መልሲ ፍልልይ ኣይረኽበሉን እየ። እቶም ሕጊታት ንሳቶም'ዮም፡ እቶም ክብርታት ንሳቶም'ዮም፡ ግዜ ክቀያየር፡ ኩነታት'ውን ክቀያየር ይኽእል፡ እቶም ክብርታት ግን ኩሉ ሳዕ ንሳቶም'ዮም።

ኣብ ሰውራ ዝተመሃርኩዎ፡ ካልኦት እውን ከማይ ዝተማህርዎ ናይ መጀመርታ ክብሪ ወህደት፡ ሓድነት፡ ምትሕብባርን ምክብባርን እዩ። ኣብ ሱሳታትን ሰብዓታትን ዝተሻቐልናዮን ዝተሳቐናዮን ብሰንኪ ምክፍፋል'ዩ ነይሩ። ክፋፋሊ ዝኾነ ሓሳባትን ተግባራትን ክትሰግሮ፡ ኣንጻር ምክፍፋልን ምድኻሞን እናሰራሕካ፡ ኣብ ውሽጥኻ ሓድነት፡ ወህደት፡ ምክብባር፡ ምትሕግጋዝ ክትኮስኩስ ቀሊል ነገር ኣይኮነን። ህዝባዊ ግንባር ውጽኢት ናይ'ቲ ክፋፋሊ ሓሳባትን ተግባራትን ንምስጋር ዝተኻየደ ቃልሲ'ዩ። ነዚ ክፋፋሊን ገማማዒን ሓሳባትን ተግባራትን ነጺግካ ዝተኹስኩሰ ሓድሽ ክብርታት'ዩ ንህዝባዊ ግንባር ፈጢሩ። እዚ ክብርታት'ዚ ድማ እዩ፡ መሰረት ናይ ዝኾነ ገስጋስ፡ መኹተ፡ ልምዓትን ናይ ዕብየት ረቛሒን። ንዕኡ ከም መሰረት ከየንጸፍካ፡ ዋላ ሓንቲ ነገር ክትጉብር ኣይትኽእልን ኢኻ። እዚ ምስጢር ዓወትን ውሽጣዊ ሓይልን ዝኾነ ክብሪ'ዚ፡ ኣብቲ ነዊሕ ቃልሲ ድልዱል መሰረት ስለዘንጸፈ፡ ናብ'ዚ ሕጂ ዘሎ መንእሰይ ወለዶ ክተሰጋገሮ ከቢድ ኣይኮነን። ሓድነት፡ ወህደት፡ ምክብባር፡ ምትሕግጋዝ ዝበሃል ክብርታት ጥቕሙ ክትፈልጦን ክትርድኦን፡ ብግብሪ ክትሰርሓሉን ከም መሐየሊ ረቛሒ ክትወስዶን እንከለኻ ኣብ ኩሉ መዳያት ዘለዎ ኣበርክቶ ዓቢ እዩ።

ዝሓለፍናዮ ተሞኩሮ ምስ እንውክስ፡ ህዝቢ ኤርትራ ኑቲ ብሓይሊ ዘይመጣጠኖ፡ ብዝተፈላለዩ ዞባውን ዓለማውን ረቛሒታት ዝተጠናነገ ኩነታት ከመይ ገይሩ ሰጊሩ ክዕውተሉ ክኢሉ? ኣንጻር ግዚፍ ሓይሊ ብኸመይ'ዩ ተዓዊቱ እንተድኣ ኢልና፡ እዚ ኣቐዲመ ዝጠቐስኩዎ ክብርታት'ዩ መሰረቱ። ክፋፋሊ ፖለቲካ ክፋፋሊ ተግባራት ወጊድ ኢሉ፤ ብኣንጻሩ ወህደት፡ ሓድነትን ምክብባርን ምትሕግጋዝን ስለዘፈጥረ እዩ ንብዓሊ ኩነታት ሰጊሩ፡ ኣብ ዓወት በጺሑ። ሓደ ኳንካ ክትሰርሕ ምኽኣል ሓይሊ'ዩ። ሓደ ክትከውን እንተኽኢልካ ግዚፍ ሓይሊ'ውን ክትምክት ትኽእል ኢኻ። ንሱ ጥራይ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን። ከምዚ ሎሚ መዓልቲ ሸልማት ወሲዶም፡ ከም'ዚ ጌሮም፡ ሓድሽ ምህዞ ምሂዞም ክበሃል ዝጸንሐ፡ ፍልጠትን

> “ኣብ ሰውራ ዝተመሃርናዮም ክብርታት ሓድነት፡ ወህደት፡ ምክብባርን ምትሕግጋዝን እዮም። ህዝባዊ ግንባር ውጽኢት ናይ'ዞም ክብርታት'ዩ፤ ሕጂ'ውን እቶም ክብርታት ንሳቶም'ዮም፤ ኣይተቐየሩን”

መሃዘነትን ከኣ፡ ናይ ሓደ ህዝቢ ካልኣይ መሰረታዊ ሓይሊ እዩ። ሽግራት ናይ ምፍታሕን መሃዘነትን ሓይሊ ኣገዳሲ ረቛሒ እዩ።

ንሓደ ግዚፍ፡ ዘይመዘናኻ ሓይሊ ከመይ ጌርካ ክትገጥሞ ትኽእል? እቲ ዝደኸመ ኑቲ ዝሓየለ ከመይ ገይሩ ይስዕሮ? እቲ ዝወሓደ ኑቲ ዝበዝሐ ከመይ ገይሩ ከሰንፎ ይኽእል? እቲ ዝወሓደን ዝደኸመን ክዕወት እንተኾይኑ፡ ሓይሉ ዘዕብዩሉ መራብሒ (multiplier) ክረኽብ ክኽእል ኣለዎ። እቲ መራብሒ ኸኣ ፍልጠት'ዩ። ሓቂ እዩ ፍልጠት ጥራይ ንበይኑ ብዙሕ ኣበርክቶ ክገብር ኣይክእልን እዩ። ፍልጠት ንመሃዘነት ክትጥቀመሉ እንከለኻ፡ ፍልጠት ብግብሪ እናማሓየሽካዮን እናሓየልካዮን ክትከይድ እንከለኻ፡ ንውሑድ ቁጽሪ የራብሖ፡ ንድኹም ሓይሊ የሐይሎ። ኑቲ ራእዩ (vision) እውን ዝያዳ የሐይሎ። ስለዚ ፍልጠትን መሃዘነትን ርእሱ ዝኸኣለ ክብሪ ኮይኑ፡ ወሳኒ ረቛሒ ናይ ዓወት እዩ።

ካልእ ኣገዳሲ ክብሪ ዓያይነት - ወይ ስራሕ እዩ። ብንእሽቶ መግቢ፡ ድቃስ ኣብ ዘይትረኽበሉ ቡዳኒ ኩነታት፡ ንዕኡ ተጻዊርካ ክትሰርሕ ምኽኣል ቀሊል ነገር ኣይኮነን። ተጻዋርነትን ዓያይነትን እንተዘየሎ ጸገም'ዩ።

ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ፡ ተጋደልቲ ብሓባር እናሰርሑ፡ ወጻእተኛታት መጺኦም ምስ ርኣዩዎም፡ ኣዝዩ ገሪሞዎም። ሓደ ካብኣቶም፡ ግዚፍ ስራሕ ተሰሪሑ ምስ ረኣየ፥ “ኣብ መዓልቲ ክንደይ ሰዓታት ትሰርሑ?” ኢሉ ሓቲትዎም። ሓደ ካብቶም ዝሰርሑ ዝነበሩ ተጋደልቲ፥ “ኣብ መዓልቲ ክንደይ ሰዓታት ትሰርሑ ኣብ ክንዲ ምባል፡ ክንደይ ሰዓታት ትድቅሱ እንተትብለና ምሓሸ” ኢሉዎ። “እተን ንድቅሰለን ሰዓታት ኢና ንፈልጠን እምበር፡ ንሰርሓለን ሰዓታት ኣይንጽብጽበንን ኢና” ኢሉዎ። እቲ ወጻእተኛ፡ “ሸሞንተ ሰዓታት ንሰርሕ'፡ 'ኦቨር-ታይም ወሲኽና ኣብ መዓልቲ ዓሰርተ ሰዓታት ንሰርሕ” ክብሎ'ዩ ተጸብዩ። “ክንደይ ሰዓታት'ኸ ትድቅሱ?” ከኣ ኢሉዎ። “ምናልባት ካብ ሽዱሽተ ክሳብ ሸሞንተ ሰዓታት ንድቅስ



ንኸውን እቲ ዝተረፈ ሰዓታት ግን ኣብ ስራሕ ኢና ነሕልፎ፡ መዓስ ኢና ናብ ስራሕ ንኣቱ፡ መዓስ ንወጽእ ሰዓታቱ ኣይንፈልጦን ኢና" ኢሉዎ።

ስለ'ዚ፡ ከምዚ ዝኣመሰለ ናይ ዓያይነት ባህሊን መንፈስን ምህላው ንውሑድ ዓቕሚ ዓቢ መራብሒ (multipler) እዩ። ከምዚ ዓይነት ኩብሪ'ዚ ክትከስከሱ ክትክእል ኣለካ፡ ብግስ ክትብል ካብ ጕዞካ ሒዝካዮ ትመጽእ ነገር ኣይኮነን። ብተሞክሮ እናተኸሰከሰ እናሓየለ ዝኸይድ ነገር'ዩ። ስለ'ዚ ማዕረ ፍልጡትን መሃዘትን ባህሊ ዓያይነት እውን ክህሉ ኣለዎ። ንሱ እዩ ሸግር ናይ ምፍታሕ ተሞክሮን ብቕዓትን ሓፍ ዘብል። ከም'ቲ ኣብ ድራማ ዝተኸታተልናዮ፡ ጥውይ ጥውይ እናበልካ፡ ደላል ወዲ ደላል ኴንካ ክትንብር ዘከኣል ኣይኮነን። ባህሊ ዓያይነት እንተዘየሎ፡ ሓደ ውሑድ ህዝቢ ሓይሊ ኪፈጥር ኣይክእልን'ዩ። መሃዘት፡ ዓያይነት፡ ትግሃት፡ ወሃደትን ምኩብባርን ተደሚሩ እዩ ገዚፍ ሓይሊ ዝፈጥር። ስለ'ዚ ዓያዩነት ከም ሓደ ኣገዳሲ ኩብሪ ክንከስከሶ ዘለና እዩ። ዋላ እቶም ንፈልጦ ኢና፡ ሓሊፍናዮ ኢና ንብል'ውን ክንዕቅቦ፡ ብቐጻሊ ከነሐይሎን ከነሐድሶን ዝግብኣ'ዩ።

ኣብ መውዳእታ ሓንቲ ኣገዳሲት ጉዳይ ክጠቅስ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ንጠቕሳ ኢና። ኣብ'ታ ሎሚ ንግሆ ዝቐረበት ድራማ'ውን ተጠቒሳ ነይራ - ኣእምሮኣዊን ኣካላዊን ጥንካረ። ኣእምሮኻን ኣካልካን ጥንኩር ክኸውን ኣለዎ። ጥሜት ክትጻወር፡ ድኻም ክትጻወር፡ ዓቐብ ክትድይብ፡ ቁልቁል ክትወርድ፡ ኣብ ሃሩር፡ ኣብ ቁሪ፡ ለይቲን ቀትርን ክትሰርሕ፡ ኣካላዊን ኣእምሮኣዊን ጥንካረን ተጻዋርነትን የድልየካ። ቅድሚ ኣካላዊ ተጻዋርነት ኣእምሮኻ ተጻዋሪ ክኸውን ኣለዎ። እዚ ኸኣ ብገዝዑብ ገዚእካ ወይ ደርሆ ሓሪድካ ትረኽቦ ነገር ኣይኮነን። ሰራሕካ ትኸስከሶን ትፈጥሮን ነገር'ዩ።

ብዙሕ ግዜ ብዛዕባ ውትህድርና ንዛረብ ኢና። ከም ህዝቢ ብውትህድርና ሕማቓት ኣይኮናን። ንፋዓት ኢልና'ውን ኣይንጀሃርን። ሓደ ክፍለጥ ዘለዎ ነገር ግን ኣሎ። ኣብ'ዚ ሃገር'ዚ ውትህድርና ግድነት (necessity) እዩ እምበር፡ ብባህጊ ወይ ባህ ኢሉካ ፈቲኻዮ እትኣትዎ ስራሕ ኣይኮነን። ኩሉ ዝተጋደለ፡ ኩሉ ተኣምራት ዝሰርሐ፡ እዞም ኩሎም መስተንክር ታሪኽ ሰሪሖም ዝሓለፉ ጀጋኑ፡ ባህጊ ናይ ውትህድርና ስለዘለዎም ኣይኮኑን፤ ተገዲዶም ዝኣተውዎ'ዩ። እንድሕሪ ዝጉንጽካን ዝደፋፍኣካን ሓይሊ ኣሎ፡ "ኣይትደፋፍኣኒ፡ ኣይትጉንጸኒ" ክትብል ክትክእል ኣለካ፡ ክትሰግዕ እንተኼንካ ድማ፡ ሓይሊ ክህልወካ ኣለዎ። ስለዚ ሓይሊ ኣድላዪ (necessity) እዩ። ስለዘይደለኻዮ ጥራይ ግን ትረኽቦ ማለት ኣይኮነን። ክትፈጥሮ ኣለካ። ውትህድርና ወረቐት ወሲድካ ትረኽቦ ሞያ ዘይኮነ፡ ብኣድላይነት ወይ ብግዴታ ብ'necessity' እተጥርዮ'ዩ። ምስ'ቲ ኣቐዲመ ዝጠቐስኩዎ ረቛሒታት ተደሚሩ ከኣ ብግብሪ እናራቐቕካዮ እናራቐቕካዮ ብምኻድ... ትመልኮ ወይ ማስተር ትገብሮ። ኣብ'ዚ ሃገር'ዚ እምበኣር ውትህድርና ዕሱብነት ኣይኮነን፡ ባህጊ ኣይኮነን። ቀጻሊ ተጻብኦ ስለዘሎ፡ ብሓይሊ ከናኽሙና፡ ክመልከዑናን ክጭፍልቑናን ዝደልዩ ስለዘለው፡ ግድን ሓይሊ ክህልወና ኣለዎ። ከምኡ ዝኽእል ብቕዓት ክህልወና ኣለዎ። ከምኡ ስለዝኾነ ኸኣ፡ ብኣድላይነት ወይ ብ'necessity' ወተሃደራት ንኸውን። ወተሃደራት እንተዘይኴንና፡ ኣብ'ዚ ሃገር'ዚ ክንነብር ኣይንኽእልን ኢና። ውትህድርና ምእንቲ ውትህድርና፡ ንባህጊ ንሽሙ ዘይኮነ፡ ምእንቲ ህላወ፡ ኩብረትን ልኡላውነትን፡ ምእንቲ ልምዓትን ዕብየትን ሃገርና ክንከስከሶ ዘለና'ዩ።

"እቲ ዝወሓደን ዝደኸመን ክዕወት እንተኾይኑ፡ ሓይሉ ዘዕብየሉ መራብሒ (multiplier) ክረክብ ክኽእል ኣለዎ። እቲ መራብሒ ኸኣ ፍልጠት'ዩ"

መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ስለምንታይ ተጀሚሩ? ስለምንታይ'ዩ ወተሃደራዊ ስልጠና ምስ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ክተኣታቶ ተደልዩ? እንተድኣ ተባሂሉ፡ ኣካላዊን ኣእምሮኣዊን ጥንካረ ክህልወና፡ ሓይሊ ክህልወና ስለዘለዎ እዩ። ወተሃደራዊ ስልቲ፡ ጨመተን ካልኦት ዝተፈላለዩ ጥበባት ውትህድርናን ክንመሃሮን ክንፈልጦን ግድን እዩ። ዋሕዲ ስለዘለና፡ ዓቕምና ድሩት ስለዝኾነ ድማ፡ ካብ'ቶም ዝምክቱናን ዝበድሁናን ንላዕሊ ዝያዳ ክንወርጽጽ፡ ከም'ቲ ናቶም ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳኦም ክንፈልጦ ኣለና።

ቀደም ኣብ ቻይና ዝተሳኣልናዮ ስእሊ፡ ሓንቲ ሓፍትና ኣብዚ ሂባትኒ፡ ክርእዩ ጸኒሐ። ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ወተሃደራዊ ስትራተጂን ስልቲን ኢሎም ክምህሩና እንከለው፡ ኣብ ወተሃደራዊ ስራሕ ክትዕወት እንተኼንካ፡ ሰለስተ ንሓደ ክትገጥም ኣሎካ ይብሉና ነይሮም። ኣብ'ቲ መምሃሪ መጽሓፍ ከምኡ ሰፊሩ ኣሎ።

ስለስተ ንሓደ ካበይ ከተምጽኦ ትኽእል? ቻይና፡ እቲ ቀደም ምስ ጃፓን ክዋግኡ ከለው፡ ብቑጽሪ ብዙሓት ስለዝነበሩ፡ ስለስተ ንሓደ ክገጥሙ ጸገም ኣይነበሮምን። እዛ ስትራተጂ'ዚኣ ኣባና ከመይ ገይራ ትሰርሕ? ሰለስተ ንሓደ ፈጺምና ክንረኽቦ ንኽእል ዓቕሚ ኣይኮነን። ሰለስተ ንሓደ ብኻልእ መገዲ እንተዘየራብሕናዮ ብፍቕዲ ክንረኽቦ ኣይንኽእልን ኢና። ስለዚ እዛ ስትራተጂ እዚኣ ወይ እዛ ዶክትሪን እዚኣ ኣብ ሰራዊት ቻይና ክትሰርሕ ትኽእል'ያ፡ ኣባና ግና ክትሰርሕ ኣይትኽእልን እያ። ስለዚ ናትና ስትራተጂ ወይ ዶክትሪን ብኣንጻሩ ክኸውን ኣለዎ። ንሕና ሓደ ንሰለስተ ገጢምና ክንስዕር ክንክእል ኣለና'ምበር፡ ንሓደ ክንስዕር፡ ሰለስተ ተኣኪብና ክንገጥም ኣየዋጽኣናን'ዩ። ስለ'ዚ ነዛ ሕጊ እዚኣ ክንቕይራ ኣለና። ነቲ ስትራተጂ ዚያዳ ክነወርጽጾ ኣለና ማለት'ዩ። ካብ'ቲ ዝጸንሐን እተመሃርናዮን ስልቲን ስትራተጂን ተበላሒትና ናትና ክነምጽእ ኣለና። ሓደ ንሰለስተ ከም ዚስዕር፡ ሓደ ንዓሰርተ ከምዚገጥም ክንገብር ምእንቲ፡ ብልሓትን ጥበብን ክንፈጥር ነይሩና። እዚ'ውን ሓደ ክብሪ (Value) እዩ።

"ሃገራዊ ኣገልግሎት ባርነት'ዩ፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኢሎም መንእሰያት ባሮት ገይሮሞም፡ ጊላታት ገይሮሞም" እናበሉ ዘሙተ ዘኈይዱ ኣለዉ። ሃገራዊ ኣገልግሎት ባርነት እንተኾይኑ ኩልና ባሮት ኴንና ንሃገርና ከነገልግል ንድሕሪት ዙብል የብልናን። ዓሰርተታት ዓመታት ነዛ ሃገር ሰሪሕና፡ ዕድመ እንተሂቡና እውን፡ ነዛ ሃገር ኣማኢት ዓመታት ባሮት ኴንና ክንሰርሓላ ድልዋት ኢና። ሃገራዊ ኣገልግሎት ክጅመር እንከሎ፡ ንምንታይ የድሊ? ይብሃል ነይሩ'ዩ። ሃገራዊ ኣገልግሎት ንምንታይ የድልየና ባዕልና ንፈልጥ። ጽባሕ እንታይ ከም ዝመጸና ስለዘይንፈልጥ ኣገዳስነቱ ፍሉጥ እዩ።

ስለዚ ሃገር ክንሃንጽ እንተድኣ ኴንና እዞም ዝጠቐስክዎም ክብርታት ግድን ክንዕቅቦም ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ክነሰጋግሮም ኣለና። መንእሰይ በዚ ክብርታት'ዚ ክኹስኮስ ኣለዎ። ንዘጋጥሞ ክመጽእ ዚኽእል ቡዳዚ ኩነታት ክገጥም ዝኽእል ዓቕሚ ክህልወና ኣለዎ። ነዚ ንምግባር ድማ ወሀደት፡ ሓድነት፡

> "ኣብ'ዚ ሃገር'ዚ ውትህድርና ግድነት ኣድላዪ (necessity) እዩ እምበር፡ ባህጊ ኣይኮነን"

ምትሕብባርን ምትሕግጋዝን ከነደልድል ኣለና። ካብ ዓሰብ ዝመጸ፡ ካብ ተሰነይ ዝመጸ፡ ካብ ናቕፋ ዝመጸ፡ ካብ ዓዲ'ኳላ ዝመጸ፡ ካብ ሰንዓፈ ዝመጸ ... ኣብ ሓንቲ መኣዲ ክኣለ ክኽእል ኣለዎ። ሓንቲ ዓመት ነቲ መንእሰይ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ መኣዲ ኣኪብካ፡ እዘን ክብርታት እዚኣተን ተውርሶ። ባህሊ ዓያይነት፡ ተወፋይነት፡ ኣብ ክንዲ ንውልቀይ ይጥዓመኒ ምባል፡ ሓቢርካ ምስራሕ ተለማምዶ። በዚ መገዲ'ዚ ድማ ካብ ጥልመት፡ ካብ ምኽድዳዕ፡ ካብ ስስዐ ወጻኢ ሰብ ትኹስኩሶ። እቲ ኣብዚ ቦታ'ዚ ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ዝኹስኩስ ባህሊ ቀሊል ነገር ኣይኮነን።

እዚ ፈስቲቫል'ዚ'ኳ፡ ካልኦት ኣብ ዚተፈላለየ ኣጋጣሚታት ዝካየዱ ናይ መንእሰያት መደባትን እምበኣር ዕላማኦም ነዞም ክብርታት እዚኣቶም ምሕያልን ምኹላዕን ክኸውን ኣለዎ። ብመገዲ ሃማመተኤ ይኹን፡ ብመደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብዛ ማእከል ወይ መዲና መንእሰያት ሳዋ ዝካየዱ ንጥፈታት፡ ካልኦት ኣብ ካበይኑ ዓውዲ ዝትግበሩ ፕሮግራማት፡ ነዞም ክብርታት እዚኣቶም ከዕቅብዎምን ከሰጋግርዎምን የድሊ። ድሕሪኡ ብዙሕ ነገር ኣሎ። ሕርሻ'ሎ፡ መንደቕ ኣሎ፡ ዲጋ'ሎ፡ ፋብሪካ'ሎ፡ ሓጺን ኣሎ ከም ድላይካ ክትሰርሕ ትኽእል ኢኻ። እዞም ክብርታት እዚኣቶም ግና



መሰረት ናይ ኩሉ ስለ ዝኾነ፡ ክንዕቅቦም ክንክእል ኣለና።

ሃገራዊ ኣገልግሎት ስለምንታይ'ያ ንጸላእቲ ተፍርሖም? ስለምንታይ'ያ ሸቐጥቀጥ ተብሎም? እንተድኣ ኢልና፡ እቲ ምኽንያት ርዱእ እዩ። ጸላእትና ንመንእሰይ ከመይ ጌርካ ትብትኖ፡ ከመይ ጌርካ ተዳኽሞ፡ ከመይ ጌርካ ሕልናኡ ተዕርበሉ እዩ ጻዕሮም። ናይ ቀደም ቀደም'ዩ ናይ ሕጂ ኸኣ ካልእ'ዩ እዩ ዝብል ግምት ኣለዎም። ናይ ሕጂ ዘሎ መንእሰይ ናይ ኮካኮላ መንእሰይ እዩ'ም ዝብሉዎ ንሱቶም። ኮካኮላ ማለት ፈኩስ-ፈኩስ ነገር ጥራይ ዚፈቱ ማለት እዩ። ከም'ቲ ኣብ ድራማ ዝረኣናዮ ኪዩሰራሕካ ኮፍ ኢልካ ክትበልዕ ምድላይ፡ ጥውይ-ጥውይ፡ ኣብ'ዚ ነይረ፡ ኣብ'ቲ ነይረ እናበልካ ክትነብር ምድላይ ማለት እዩ። ነቲ መንእሰይ ከምኡ ከምዝኾነ'ውን እንተጌርካዮ፡ እናዳኸምካዮ ብምኻድ፡ ኣብ መወዳእታ ክትሰዕሮ ትኽእል ዓይነት ኣተሓሳስባ'ዩ። ኣብ ግዜ ወራር ወያነ ነፊርቲ ኸኣ መዓስከር'ዚ ክወቕዓኦ ከለዋ ዕላማ ነይሩወን'ዩ። ሰቕ ኢልን ኣይኮናን ክወቕዕኦ መጺአን። ሓደ ካብ'ቲ ህላወ፡ ቀጻልነትን ውሕስነትን ናይ'ዛ ሃገር ዘዕቅብ መንእሰይ ኮስኩሱ ዘውጽእ መዓስከር ስለዝኾነ እዩ።

በዚ ኣጋጣሚ፡ ኣብ ዚሓለፈ 22 ዓመታት ኣብ'ዚ መዓስከር'ዚ ኣበርክቶ ዚገበሩ መምህራን፡ ኣሰልጠንቲ፡ ኣለይቲ፡ ሃማመተኤ፡ ከምኡ'ውን ንኹሎም በዚ መደብ'ዚ ዝሓለፉ መንእሰያት፡ ስለ'ቲ ዝገበሩዎ ኣበርክቶ ሞሳ ይብጽሓዮም። እቲ መደብ ቀጻሊ'ዩ። ካብ'ዚ ብዝሓየለ መገዲ ክቕጽል ክሰረሓሉ'ዩ። ንዓመታ ካብ ናይ ሎሚ ዝበለጸ ውጽኢት ክንርኢ የብቅዓና!

**ሕቶን ርእይቶን ተሳተፍቲ**

**ካብ ጋዜ**

ብመጀመርታ ኣብ ከምዚ ኣጋጣሚ ምርኻብና ከዩመስገንኩ ክሓልፍ ኣይደልን። ክቡር ፕረዚደንት ነዚ ዕድል'ዚ



ስለ ዝሃብካና የቐንየለይ። ኤርትራ ትሓልፎ ዘላ ኩነታት ንኹላትና ብሩህ እዩ። ምስ ሓያል ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ተጻብኦ ጸሚዳ'ያ ርብዒ ዘበን ሓሊፋቶ። እዚ ኸኣ ሳላ'ቲ ዘሸጉርዕ ኩበርታት ናይ ህዝቢ ኤርትራ'ዩ። ህዝባዊ ግንባር ወይ መንግስቲ ኤርትራ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ሓደ ዓቢ ስራሕ ፈጺሙ። ምስ ናይ ፈንቅል ዝዳረግ ስርሒት'ዩ። ንሱ ድማ ምቕያር ወይ ምምሕያሽ ባጤራ እዩ። እዚ ናብ መድረኽ መቐይሮ ከም ዝበጻሕና'ዩ ዘመልክት። እንተኾነ ሕጂ'ውን ብገለ ተጻባእቲ መሻርኽቶምን ግህሰታት ይረአ ኣሎ። ነጋዶ ንሃገር ከም ድላዮም ይእዝዝዋ ኣለው። ዕዳጋታት ንህዝቢ የሳቒ ኣሎ። ህዝቢ እንተዘይተሓጊሱ ንዛ ሃገር እዚኣ መን'ዩ ክከላኸላ? መንግስቲ ኤርትራ፡ ነቲ ዘሎ ናይ ዕዳጋ ኩነታት ንምቁጽጻር እንታይ ይሓስብ?

**ፕረዚደንት ኢሳይያስ–**

እዚ ሕቶ'ዚ ኣብ ውሽጢ ሓሙሽተ ዓሰርተ ደቒቕ ዝምለስ ኣይኮነን። ንምንታይ'ዩ ባጤራ ምቕያር መጺኡ? እዚ ምቕያር ባጤራ'ዚ ከም ዝኾነ ናይ ባጤራ ምቕያር ድዩ? እንተድኣ ተባሂሉ፡ እዚ ስጉምቲ'ዚ፡ ነቲ ንዓሰርተታት ዓመታት ክውህለል ዝጸንሐ ቁጠባዊ ሽግራት ከም ሓደ መፈወሲ ረቛሒ ክኸውን ተባሂሉ'ዩ ተኣታቲዩ። እቶም ክውህለሉ ዝጸንሑ ሽግራት መወዳእታ የብሎምን። ኣብ ዝርዝር ጉዳያት ኣትየ፡ ግዜ ክወስደልኩም ኣይደልን።

ምስ ቱራቢ (ናይ ሱዳን ፖለቲካዊ መራሒ ዝነበረ) ኣብ መጀመርታ 1989 መንግስቲ ምስ ገልበጡ፡ ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ተራኺብና ነይርና። "ስለምንታይ ምግልባጥ መንግስቲ ጌርኩም? ስለምንታይ እዚ ለውጢ'ዚ መጺኡ?" ኢለ ምስ ሓተትክዎ፡ ብዘይካ'ቲ ምስ ጉዳይ ሃይማኖት ኣተኣሳሲሩ ዘቕርቦ ዝተፈላለየ ፍልስፍናታት፡ ኩሉ ግዜ ኣብ ኣእምሮይ ትመላለሰኒ ሓንቲ ዝበለኒ ዘረባ ኣላ። መልሲ ናይ ቱራቢ ከምቲ ንግሆ ኣብ ድራማ ዝተኸታተልናዮ እዩ ነይሩ። "ሓንቲ ሃገር ሓደ ኣፍራዩ ዕስራ ደላል እንድሕር ሃልዩዋ ዓንያ ማለት'ዩ። ('Failed State' እያ።) ሱዳን ከኣ ኣብኡ'ያ በጺሓ። ሓደ ኣፍራዩ፡ ዕስራ ደላሎ ዝርከቡዋ ዓዲ እያ ኮይና። ኣብ ሞንጎ ዕስራ ኣፍረይቲ ሓደ ደላላ እንተሎ፡ ድሓን'ዩ። የበጻጽሕ፡ ካብ'ቲ ናብ'ቲ የሳልጥ። ንሓደ ዘፍሪ ዕስራ ደላሎ እንድሕር ሃልዮሞ ግን፡ እታ ዘፍረያ ካብ ሓደ ኢድ ናብቲ ካልእ እናሰገረት፡ ብዕስራ ግዜ ተራቢሓ ኣብ መወዳእታ እቲ ተገልጋሊ ዝበሃል ጠፊኡ ማለት'ዩ። ስለዚ ንሕና ነዚ ክንቕይር ኢና ንሰርሕ ዘለና" ኢሉኒ። ቀደሮም'ዶ ኣይቀየሩዎምን ካልእ ጉዳይ እዩ፡ እታ ኣበሃህላ ግን ብዙሕ'ያ ተሕስበኒ።

ናትና'ውን ዳርጋ ተመሳሳሊ'ዩ። እትው ምስ በልና፡ ናብ "privatization" ኢና ኣድሂብና። "ደርግ ሃጊሩዎ ዝነበረ ንብረት ናብ ዋናታቱ ይመለስ፡ ዝተፈላለየ ትካላት ናብ ብሕታዊ ክፋል ይኺድ፡ ቅርጡው ቁጠባዊ ሕግታት ኣተኣታቲና፡ ዝበለጸ ውጽኢት ክንረኽበሉ ንኽእል ኢና፡ ካብ

ትሕቲ ባዶ ንጅምር ስለዘለና፡ ኣተሓሕዛና ኣብ ቁጠባ ኣብ ክንዲ ዝተርር፡ ፍኹስ ዝበለ እንተኾነ ይሓይሽ” ዝብል ሓሳብ ነይሩና። ከይዱ ከይዱ ግን ኣብ መውዳእታ ጸገማት ፈጢሩ። ካብ ኣውርጃ፡ ሰዑድያ ወይ ዱባይ እትገዝኦ ንብረትን ኣብ’ዚ እትገዝኦ ተመሳሳሊ ንብረትን ብዶላር ይኹን ዋላ ብናቕፋ ዋጋኡ ብፀሰርተ ግዜ ኣብ’ዚ ዝተዓጻጸፈ እዩ። ብኸመይ መገዲ? ስለምንታይ? እንተድኣ ኢልና ደላላ ዝፈጠሮ ጸገም እዩ። “ካብ ግዜ ናብ ግዜ እዚኦም ስጉምቲታት ክንወስድ ኣሎና... እዚኦም ፖሊሲታት ከነእቱ ኣለና...፡ ክንቅይሮ ኣለና... እቲ ምዕሪ (equation) ክኸውን ክኽእል ኣለዎ... ከምዚ ክንገብር ኣለና... ኣብ ምሻጥን ምልዋጥን... ብቑብሊት ምስራሕ ወጠጥ ኣለዎ... ብቑብሊት መዓስ ይሰራሕ ኮይኑ፡ ነፍሲ ወከፍ ኣታዊታቱ ኣፍሊጡ ግብሪ እንተኸፈለ ይሓይሽ፡ እሙን’ዩ ህዝቢና፡ ሓላፍነት ይስምዖ’ዩ...” እናተባህለ ክኸየድ ጸኒሑ። ኣብ መውዳእታ ግን ቁጠባ ናይዛ ሃገር ግዳይ ናይ ደላላን ናይ ኣወቓቓዕቲን እዩ ኮይኑ። ምስ ተዋህለለ ከኣ ኣዝዩ ዝተሓላለኸ ሕዱር ሽግር ኮይኑ።

ስለዚ ክእረም ክኽእል ኣለዎ። ከመይ ጌርካ ትእርሞ? ሓደ ረቛሒ ጌርካ ክትእርሞ ኣይትኽእልን ኢኻ። ባጤራ ምቕያር ሓደ ረቛሒ ክኸውን ይኽእል’ዩ። ንኹሉ ሽግራት ክፈትሖ’ዩ፡ ክፍውሶ’ዩ ኢልና ግን ክንዛረብ ኣይንኽእልን። ዝጸንሐ ምምዝባል ንምምዕርራይ ከም ሓደ ረቛሒ ክንጥቀመሉ ንኽእል። ብኡ ጥራይ ግን ዝዕረ ኣይኮነን። ባጤራ ስለ ዝቐየርካ ንኹሉ ዝተመዛበለን ንዓሰርተታት ዓመታት ዝተዋህለለን ሽግራት ኣብ ሓደ ግዜ ክትፈትሖ ዝከኣል ኣይኮነን።

“እንታይ ለውጢ ኣምጺኡ? መጠን ሽርፌ ናቕፋ ከመይ ነይሩ ዓሚ ከም’ዚ እዋን? ቅድሚኡ? ሕጂ እንታይ ኣሎ? ናይ መሰረታውያን ሃለኽቲ ዋጋታት ቅድሚ ዓመት፡ ዓመትን መንፈቕን ከመይ ነይሩ? እቲ ሽግር ተፈቲሑ’ዶ ኣይተፈትሐን፡ ናይ ደላላ ምጥፍፋእ ተረፉ’ዶ ኣይተረፈን። ናይ ምውቕቓዕ ጉዳይ ተቐጻጺርናዮ’ዶ ኣይተቖጻጸርናዮን፡ ገምጋምና እንታይ ይመስል?” ንዝብል፡ ሕጂ ምሉእ ገምጋም ክንሕብ ኣይንኽእልን ኢና። ባጤራ ስለዝቐየርና፡ “ከምዚን ከምዚን ለውጢ መጺኡ ኣሎ’ሞ ኩሉ ነገር ተመዓራሪዩ” ኢልና ክንዛረብ ኣይንኽእልን ኢና። ኣብ ቁጠባ ዝመጽእ ለውጢ ክትግምግም ግዜ ክትወስድ ክትክእል ኣለካ። እቶም መለክዒታት ወይ መገምገሚ ነጥቢታት ‘variables’ ንገዛእ ርእሶም ብዙሓት ስለዝኾኑ፡ ናታቶም ድምር ጽልዋን ውጽኢትን ክትግምግም ተኣምራታዊ ክእለት ክህልወካ ስለዘይክእል፡ ቀስ ብቐስ ኣብ ወርሒ ኣብ ሰለስተ ወርሒ፡ ሽዱሽተ ወርሒ፡ ኣብ ዓመት ብደቂቕ እናገምገምካ ኢኻ ክትዛረበሉ ትኽእል። ባጤራ ስለ ዝተቐየረ፡ ኣብ ውሽጢ ሽዱሽተ ወርሒ ኣብ ዓመት ተኣምራታዊ ዝኾነ ለውጢ ክመጽእ’ዩ ዝብል ሓሳብ እንተሎ ልክዕ ኣይኮነን። ናይ ፈጣሪ ሓይሊ ኣይኮነን ዘለና፡ ናይ ሰብ ሓይሊ እዩ ዘለና። ስለዚ ቀሰይ እናበልና ዘወጻጽኣና ክንብገር ኢና። ሕጂ ከምዚ’ዩ፡ ከምዚ ክኸውን’ዩ እንተበልኩ ኣይጠቅምን’ዩ፡ ክንከታተሎ ኢና። እቲ ክንወቕዖ እንደልዮ ዕላማ ግና ክንወቕዖ ኢና።



## ካብ ጉዱ–

እዚ ዕድል’ዚ ስለዝገጠመኒ ሓጎሰይ ወሰን የብሉን። ብዛዕባ ሚድያ እየ ክዛረብ። ምኽንያቱ ኣብ ሞንጎ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዘለዉ ኤርትራውያን መንእሰያት ጋግ ኣሎ። ንዓይ ከም ዝምስለኒ፡ ንኽልቲኡ ዘራኽብ ናይ ሚድያ ሕጽረት ኣሎ። ብዛዕባ’ቲ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝስራሕ፡ እቲ ናይ ደገ ኣፍልጦ ይውሕዶ’ዩ። ብሰንኩ ድማ ካብ ገለ-ገለ ሰባት ሃናጺ ዘይኮነ ዘረባታት ክትሰምዕ ባህርያዊ ኮይኑ’ሎ። ክቡር ፕረዚደንት ናይ ደገን ናይ ውሽጢን ህዝብና ብኸመይ ከነወሃህዶን ከነተኣሳስሮን ንኽእል?

## ፕረዚደንት ኢሳይያስ–

በዚ ኣጋጣሚ’ዚ ክገልጾም ዝደሊ ክልተ ነገራት ኣለዉ። ዘሎና ናይ መራኸቢ (ኮሙኒኬሽን) ስርዓት ኣዝዩ ትሑት’ዩ። ናይ ኢንተርነት ይኹን ዝተፈላለየ መራኸቢታት ቴክኖሎጂ ብግቡእ ኣየተኣታተናዮን ጸኒሕና። ዓሚ ዝጀመርናዮ ዝርርብ (negotiation) ኣሎ። ኣብ’ቲ ዝለዓለ ደረጃ ስርዓተ መራኸቢታት ንምእታው ዳርጋ ፍርቂ መገዲ ከይድና ኣሎና ክንብል ንኽእል። እቲ ዋና ነገር ግና እንታይ’ዩ፡ መራኸቢ ብዙሓን ንዝፈልጦ ወይ ክጥቀመሉ ንዘደለየ (multiplier) መራብሒ ሓይሊ’ዩ፡ መማዓራረዪ (equalizer) እዩ። እዞን ዓበይቲ ኮርፖረሽናት ወኒናኦ ዘለዋ ናይ ሚድያ መሳርሒታት ኮነ እዚ ሕጂ ‘ሶሻያል መዲያ’ ዝበሃል ዘሎ ዝተፈላለየ መራኸቢታት ኣብ’ዚ ሃገር ከምቲ ዝድለ ኣይጸንሐን። እቲ ቴክኖሎጂ ከነተኣታትዎ

ዘኽልክለና የለን። ንኣጠቓቕማኡ ዝምልከት ጎስጓሳትን ትምህርታዊ መደባትን ከድሊ እኳ እንተኾነ ቅድሚ ዝኣገረ ግና ኑቲ ተክኖሎጂ ክንሕዞ ኣሎና። ኑቲ ቴክኖሎጂ ብግቡእ ክንጥቀመሉ፣ ከምቲ ዝድለ መራኸቢ ምእንቲ ክኾና ድማ ትምህርቲን ፍልጠትን የድልየና። ክሳብ ሽዑ ግን ኣብ ደገ ዘሎ መራኸቢ ብዙሓን ኣብ ኤውሮጳ ይኹን ኣመሪካ ማእከላይ ምብራቕ ከምኡ'ውን ኣብ ገለ ከባቢታት ኣፍሪቃ ዘሎ ዚበለጸ ወይ ዝሓሸ ስለዝኾነ እዞም ኣብ'ዚ ሸልማት ሳዋ ክወስዱ ዝርኣናዮም መንእሰያት ኑቲ ዕድል ክጥቀምሉ ክኽእሉ ኣለዎም።

እቲ ቴክኖሎጂ ኣጠቓቕማኡ እንተፈሊጥካዮ ዓቢ ሓይሊ እዩ። ኣብ ነንበይኖም ኢጋጥሚታትን ኣብ መራኸቢ ብዙሃንን ኣስተምህሮታት ክወሃብ ይፍተን'ዩ። እንተኾነ እቲ ኣስተምህሮታት ብግቡእ ኣይሰወጥን ዘሎ። መንእሰያት ኑቲ ቴክሎኖጂ ብግቡእ ክጥቀምሉ ምእንቲ ፍልጠት የድልዮም። ከመይ ጌርካ ኢኻ ትጥቀመሉ? ከመይ ጌርካ ኢኻ መጥቃዕቲን ጸረ-መጥቃዕቲን ተካይደሉ? መጥቃዕቲታት ከይተበገሰ እንከሎ ከመይ ጌርካ ኣብ ቦታኡ እንከሎ ተምክኖ? ቅድሚ ናብኡ ምብጻሕካ ናትካ ናይ ግዜእ ርእሰኻ መደብ ኣውጺእካ ከመይ ጌርካ ትሰርሓሉ? ኣፍልጦ ዘድልዮ እዩ። እቲ ተክኖሎጂ ክሳዕ ዝመጽእ እምበኣር፣ ሃማመተኤ ፍልጠት ኣጠቓቕማኡ ንምዕባይ ከም ሓደ ዓቢ መደብ ወሲዱ እንተሰርሓሉ ጽቡቕ እዩ በዛላይ እየ።

> “ናብ ኮሌጃት ክኣትዉ ዕድላት ዘይረኸቡ መንእሰያት፡ ብግብሪ ዝተፈተነ ሞያ ከም ዝቐስሙ ብምግባር፡ ናብ ደረጃ ዲፕሎማ ከም ዝሰጋገሩ ክግበር'ዩ”

## ካብ ግዙ

የቐንየለይ ክቡር ፕረዚደንት! ኣብ መግለጺኻ ካብ ዘልዓልካዮ ኣገደስቲ ጉዳያት ሓደ ሃገራዊ ኣገልግሎት እዩ። ንዓና ንምድኻም፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዳርጋ ከም ዘይጠቅም ጌርካ መግለጺታት ክወሃበሉ ንሰምዕ ኢና። ኣብ 1996 ሃገራዊ ኣገልግሎት ክፍጽም ናብ ሳዋ ኣብ ዝኸቐልኩሉ፣ ሓደ ሰብ ዝበለኒ ዘይርስዖ ዘረባ ኣሎ። “ፍሓምሲ ዋላ ብጸባ እንተሓጸብካዮ ኣይጸዕዱን'ዩ፣ ንስኻትኩም ውሑዳት ስለዝኾንኩም ሃገራዊ ኣገልግሎት ኬድኩም ኣይኬድኩም ኩሉ ሓደ'ዩ” ትብል'ያ። መንፈስና ንምድኻም ከምዚን ወድኸምዚን ዝኣመሰለ ዘረባታት ይዝረብ እዩ። ብኣንጻሩ ግን ምስ'ቲ መሪሕነት ዘካየዶ ዘሎ ጻዕሪ፣ ምስ'ቲ ናይ ማሕበር ንጥፈታት፣ ምስ'ቲ ሳዋ ናብ መንእሰያት ሃገራውነት ኣብ ምውርራስ ክትጻወቶ ዝጸንሐት ተራ ክንርእዮ ከሎና፣ እታ ጸላም ደርሆ'ውን ጻዕዳ እንቋቑሖ ከም እትወልድ፣ ንዓለም ብግብሪ ኣረጋጊጽናላ ኢና። ንሕና ንውሓድ ኣይንውሓድ፣ ንሓይል ኣይንሓይል፣ ንዛብትም ንድከ ብዘየገድስ፣ ውሽጣዊ ዓቕምና፣ ውሽጣዊ መንነትናን ታሪኻዊ ኣመጻጽኣናን ኑቲ ዝሓየለ ኩብርታትና ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ከየእተና፣ ሃገር ክንክወን፣ ህዝቢ ክንክወን፣ ባህልናን መንነትናን ኩብረትናን ክንዕቅብ ብግብሪ ብስራሕ ንዛረብ ኣሎና።

ክቡር ፕረዚደንት ኣብ መወዳእታ ከም ሕቶን ርእይቶን ከቕርባ ዝደሊ ጉዳይ፣ ኣብ ዝተፈላለየ ትካላት ትምህርትን መሰልጠኒ ማእከላትን መንእሰያት ነፍሪ ኣሎና። ኣፍራይነቶም ኣብ ስራሕ ግና ክንድ'ቲ ዝካየደሎም ዘሎ ጻዕሪ ኣይኮነን። ስለዚ ኣፍራይነት ናይ'ዚ መንእሰይ ንምዕባይ ብመንግስቲ ይኹን ብማሕበር



መንእሰያት ዝተታሕዘ መደባት ወይ ኣገባባት እንተሃልዩ ክተብርሃለይ ...

**ፕረዚደንት ኢሳይያስ፦**

ኣነ ዝወሰኾ የብለይን፡ እቲ ዘበልካዮ መመላእታ'ውን ዘድልዮ ኣይኮነን። ኣብ ርእሲ እቶም ክብርታት ኣለ ዝጠቐስክምም ወህደት፡ ሓድነት፡ ተወፋይነት... ፍልጠት'ውን ንገዛእ ርእሱ ሓይሊ'ዩ። ፍልጠት ንበይኑ እውን ኣኻሊ ከምዘይኮነ ጠቒሰ ነይረ። ኑቲ ፍልጠት መደልደሊ ዝኸውን ሃገራዊ ኣገልግሎት ክጅምር ከሎ፡ ማሞስ ዝበሃል ኣይነበረን። ማሞስ ድሒሩ ዝመጸ ሓሳብ'ዩ። ማሞስ ንምንታይ መጺኡ እንተተባሂሉ፡ መንእሰያት ንኮሌጃት መሕለፊ ነጥቢ እንተዘይረኸቡ እንታይ ክኾኑ ይኽእሉ? ናብ ምንታይ ኢኻ ተእትዎም? 12 ዓመታት ዝኣክል ድኺሞም ንህይወቶም ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ቤተሰቡ፡ ኣብ ሃገር ዘበርክቱሉ ሞያን ተሞክሮን ክቐስሙ ኣለዎም። ስለ'ዚ እዚ ናይ ሞያ ትምህርቲ ክተኣታቶ ኣለዎ ተባሂሉ ክሰርሓሉ ጸኒሑ። ንሱ'ውን ኣኻሊ ኣይኮነን።

ኣብ'ዚ ሕጂ እንተኣታትዎ ዘለና መደብ፡ ናብ ኮሌጃት ክኣትዉ ዕድላት ዘይረኸቡ መንእሰያት ብምሉኦም፡ ናብ ደረጃ ዲፕሎማ ከም ዝሰጋገሩ ንምግባር ክሰረሓሉ'ዩ። ክልተ ዓመት ጥራይ ዘይኮነ፡ ሰለስተ ዓመት ማለት እንተላይ ሓደ ዓመት ናይ ስራሕ ተሞክሮ ዝድልብሉ ባይታ ክፍጠር ኣለዎ። ኣብ መወዳእታ ዲፕሎማ ኪወስዱ ከለዉ፡ ናይ ብሉጻት ዲፕሎማ ይኸውን። ኣብ መንደቕ ዝጥቃዕ ወረቐት ጥራይ ኪይከውን ምእንቲ፡ ብግብሪ ዝተፈተነ ሞያ ኪቐስሙ ክኽእሉ ኣለዎም። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት ዓሰርተ ሽሕ ዝኾኑ መንእሰያት ከምዚ ዓይነት ብቕዓት ደለቦም ንስራሕ ክምደቡ ከለዉ፡ ኣብ ቁጠባን ዕብየትን ሃገር ከምጽኦ ዝኽእል ለውጢ ቀሊል ኣይኮነን።

ከምዚ ትብሎ ዘለኻ፡ መንእሰይ ሕልናኡ ኪዳኸም ምእንቲ ዘይካየድ ዘሙተታት የለን። እቶም ክብርታት ግን ኣብ ቦታኦም ኣለዉ። እዞም ክብርታት እዚኦቶም ዓቂብናዮም፡ ኣሲጋጊርናዮም፡ ኣሁቢቲምናዮም፡ ኮሊዕናዮም ክንብል እንተኺኢልና ከኣ፡ ብዘይፍልጠት፡ ብዘይ ዘፍሪ ሞያ እንታይ ትርጉም ኣለዎም? እዞም ክብርታት ንበይኖም ጥራይ የወጽኡና ድዮም? ኣየወጽኡናን ስለዝኾኑ፡ ሎሚ ዓመት፡ ብመበል 27፡ 28፡ 29 ዙርያ ዝጀምር ድሕሪኡ እውን ኣብ 30 ዙርያ ብተመሳሳሊ ዝቐጽል መደብ ተኣታትዩ ኣሎ። እዚ መደብ'ዚ ተኣታትዩ ዘሎ፡ ክብርታት ምዕቃብ ጥራይ፡ ንበይኑ ኣኻሊ ስለዘይኮነ እዩ። ነፍሲ ወከፍ መንእሰይ ብግብሪ ዝተፈተነ ሞያ ክቐስም ስለዘለዎ ንዕኡ ምድላዋት ይግበረሉ ኣሎ። እዚ ኸኣ ኑቲ ክትብሎ ዘጸናሕካ ዘደልድል፡ ምስ ግዜ እናማዕበለ ዝመጸ ሓሳብ'ዩ። ብማሞስ ጥራይ ክንቅጽል ስለዘይንኽእል፡ ካብ ናይ ማሞስ ዝሓየለ መደባት ክተኣታቶ ኣለዎ ተባሂሉ፡ ኑቲ መደብ ንምርቃቕ፡ ካሪክለም ንምድላው፡ መሳለጢያታት ማለት ዎርክሾፕን ላቦራቶሪታትን ከምኡ'ውን መምህራን ንምድላው ክሰርሓሉ ጸኒሑ ኣሎ። ሕጂ ቡተግ ኢሉ ዓበይቲ ዓበይቲ ነገራት ክመጽእ'ዩ እኳ እንተዘይተባህለ፡ ኣብ ዝመጽእ ዘሎ ዓመታት ብግብሪ እንተሰሪሕናሉ፡ ናይ ብሉጻት ኣብ'ዚ ሃገር ዘሎ ኣበርክቶ ናይ መንእሰይ ብዓጸፋ ከም ዝደራረብ ዘጠራጥር ኣይኮነን።

> “ናይ ኢንተርነት ይኹን ዝተፈላለየ መራኸቢታት ቴክኖሎጂ ንምእታው ዳርጋ ፍርቂ መገዲ ከይደና ኣሎና”

**ካብ ገዛ፦**

ብመጀመርያ እንቋዕ ኣብ'ዚ ሰፍራ ጆጋኑ ብሰላም ኣራኸበና። ክሳብ መጨረሻ ኸኣ ክንራኸብ ኢና። ኣነ ዓሚ ኣብ'ዚ መጺአ ከለኹ ደሞዝ ክውሰኽ'ዩ ተባሂሉ ነይሩ። እንተኾነ ዛጊት ኣይተወሰኸን ጸኒሑ። ካልኣይ'ውን ብደገ ዝመጽእ ዝነበረ ሓገዛት፡ ቀደም ብጸለም ዕዳጋ ደዩ ብገለ ተሸሪፉ ርብሕ ዝበለ ገንዘብ ኮይኑ ንቤተሰብ ይረድኦን ንኹሉ ይማቐልን ነይሩ። እዚ'ውን ኣብ ርእሲ'ቲ ደሞዝ ዘይምውሳኹ ንሱብ ኣጸጊሙ ኣሎ።

**ፕረዚደንት ኢሳይያስ፦**

ደሞዝ ተወሲኹ'ዩ። ምናልባት ንምጽፋፍ ግዜ ይሓትት ስለዝኾነ፡ ኣብ ገሊኡ ጀሚሩ ኣብ ገለ ተደናጊዩ ክህሉ ይኽእል እዩ። እቶም ዝጠዘሑ ይወስዱ ኣለዉ፡ እቶም ዘይወሰዱ ዘለዉ ከኣ ክበጽሖም'ዩ።

**ካብ ገዛ፦**

ክቡር ፕረዚደንት ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ዓመታት መንግስቲና ክኽተሎ ዝጸንሐ ኣካያይዳ፡ ንሕና'ውን ከም ኣካሉ መጠን ክንከታተሎ ጸኒሕና ኣለና። ንኣብነት፡ ዓቃብ ሰላም ክኸይድ ከሎ፡ ዓቃብ ሰላም ዝብል ስም ዝሓዘ ኣካል ከመይ ገይሩ ይኸይድ ንብል ነይርና። ድሕርና ግና ዓቃብ ሰላም ዘይኮነ ዓቃብ እከይ ምዃኑ ኣረጋጊጽና። ክቡር ፕረዚደንት፡ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ዝገዓታ ሓዊ ኣብ ትሕቲኣ ገኑት ከም ዘሎ ንፈልጥ ኢና። መንግስትና ንኹሉ ናይ ዓለም ኣካያይዳታት ይፈልጦ ስለዝኾነ ድማ ቅሱናት ኢና። ኣቐዲሙ ብዛዕባ ተክኖሎጂን ኢንተርነትን ክዘረብ ጸኒሑ። እዞም ኣብ ዝተፈላለየ ርሑቕ ገጠራት ንነብር ዘለና ድማ ጉዳይ ጽርግያ ቅሩብ የጸግመና ከም ዘሎ እየ ክሕብር ደልየ። ኢብራሂም ማሕሙድ ካብ ኣስማጥ'ዩ። የቐንየለይ።

**ካብ ገዛ፦**

ሰሎሞን ኀይትኦም እበሃል፡ ካብ ጀርመን። ክቡር ፕረዚደንት ምሳኻ ተራኺብና፡ ክንዘቲ ምኽኣልና ዓቢ ጸጋ ገረ እወስዶ። ኣብ'ዚ ሃገር ዘፈሪ ዘሎ ፍርያት፡ ዝሰራሕ ዘሎ ዲጋታትን ህንጻታትን ርኢናዮ፤ ቡቲ ዝግበር ዘሎ ዕጉባት ኢና። ማዕረ ማዕረኡ ግን ሓንቲ እምኒ ከየቐበልካ፡ ንስኻት ብምንእኣስ፡ ንህዝቢ ኤርትራ፡ ንሃገር ኣብ ዘይተደልየ ንምእታው ብናይ

ግዳም ሓይልታት ዝደፋፍእ ሽርሒታት ኣሎ። መበገሲ ናይ'ዚ ሽርሒታት'ዚ፡ ብቐንዱ እቲ ርእሰ-ምርኮሳ ዝብል ናይ ኤርትራ መትከል ከም ዓቢ ሽግር ስለዝተወስደ እዩ። እዚ መትከል'ዚ ኣብ ወጻኢ ዘሎ ህዝብና ብዓቢኡ ተረዲኡዎ፡ ምስ መንግስቱ ክሰርሓሉ ከም ዘለዎ ኣሚኑ ይቃለሰሉ ኣሎ። ከምዝዕወት ድማ ዘጠራጥር ኣይኮነን።

በዚ ኢጋጥሚ'ዚ ክሓቶ ዝደለ፡ እዚ ኣብ ደገ ዝቖየድ ዘሎ ዘመተን ሽርሒታትን እንታይ ውጽኢት ኣምጺኡ? እቲ ኣብ ጀኔቭ ዝተኻየደ ሰላማዊ ሰልፊ'ኸ ብኸመይ ትገልጾ? የቐንየለይ።

## ፕረዚደንት ኢሳይያስ–

ሓድሽ ነገር ኣይኮነን። ሓደ በዚ ግዒሩ፡ ሓደ በዚ ፈኪሩ፡ ሓደ ከምዚ ገይሩ፡ እንተተባህለ፡ ኣነ ናይ ኣኽላባት ምንባሕ ጥራይ ኮይኑ'ዩ ዝረኣየኒ። ንኣብነት ሃገራዊ ኣገልግሎት ባርነት'ዩ ይብሉ። ሃገራዊ ኣገልግሎትሲ መኽሰሲ ኮይኑ? ኣብዚ ቀረባ እዋን ዝሞተ ህቡብ ተጓሳጣይ ናይ ኣመሪካ መሓመድ ዓሊ ክለይ ትፈልጥዎ ኢኹም። ኣመሪካ ኣብ ቬትናም ኣብ ዘይሃገራ ከይዳ ክትዋጋእ ከላ፡ ንሱ ሓደ ካብ'ቶም "ዘይከተትኩም" ተባሂሎም፡ ተኸሲሶም ኣብ ቤት ማእሰርቲ ዝኣተዉ'ዮ። ንወራር ኢልካ ግዱድ ዕስክርና ኣተኣታቲኻ ትሰርሕ ነይርካስ፡ ነቲ ሃገሩ ዝሃንጽ ዘሎ፡ ንሃገሩ ዝከላኸል ህዝቢን መንግስትን ገበን ይፍጽም ኣሎ ኢልካ ይኸሰስ? ግን ትርጉም ዘለዎ ኣይኮነን። ከምዚ ዝኣመሰለ ዘረባታት እንድሕር ካብ መገዲና ዝኣልየና ኮይኑ፡ እንተድኣ ዘሰክፈና ኮይኑ፡ ኣብ'ዚ ሃገር የለናን ማለት'ዩ።

ስለዚ ከም'ቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ፡ እዚ ናይ ኣኽላባት ምንባሕ ጥራይ ስለዝኾነ፡ ብዛዕባኡ ብዙሕ ዘጨንቕ የብልናን፡ ካብ መስመርና'ውን ዝኣልየና ኣይኮነን። ተጻብኦታትን ሽርሒታትን ምስ ግዜ እናበኑ ዝኸዱ እዮም። ኣብ ዝሓለፈ ግዜ፡ ኣንጻርና ክሲ ምስ መጸ፡ ከም ኮባ ዝኣመሰላ ክልተ ሰለስተ ሃገራት ኣሚነን ነቲ ጉዳይ ዝተማጎታሉ ነይረን። ናይ ገዛእ ርእሰን ተሞክሮ'ውን ስለዘለወን። ኣብ 2009 ኣንጻርና እገዳ ክውሰን እንከሎ፡ ሩስያን ቻይናን ሽዑ ዝነበረን መርገጺ ኣይግድን'ዩ ነይሩ። ሩስያ ነቲ ውሳኔ ደጊፎሞ። "ስለምንታይ?" ምስ ተባህሉ "ሽዑ ኣይተረድኣናን ነይሩ" ኢሎም። ቻይና ነታ በትሪ ኣብ ሞንጎ ክንሕዛ ምእንቲ ኢልና፡ ድምጺ ካብ ምሃብ ኢና ተቘጢብና ("abstain" ኢና ገይርና) ኢሎም። ትማሊ ግን ከምኡ ኣይነበረን፡ እቲ መርገጺ። እቲ ዝተገብረ ፈተነታት ብምሉኡ ተቓውሞ ገጢምዎ። ካብ ተምክሮ ስለ ዝተማህሩ። ልዕሊ ኩሉ ግን ኣበርክቶ ኤርትራውያን ኣብ ወጻኢ፡ ዘካየዱዎ መኸተ ዝፈጠሮ ስምብራት ቀሊል ኣይነበረን። ነቶም፡ ነቲ ጉዳይ ክሰርስሩን ከጣቕሱን ላዕሊን ታሕቲን ዝብሉ ዝነበሩ መደብቶም ከምዝዝረግ ገይሩዎ'ዩ።

ስለዚ፡ ኣቐዲምና እውን ጠቒስናዮ ነይርና፡ እቲ ናይ ማስ ሚድያ ተራ፡ ናይ ሶሻያል ሚድያ ግደ፡ ኣብ ወጻኢ ናይ ዘለዉ ኤርትራውያን መኸተ ቀሊል ሓይሊ ስለዘይኮነ፡ ብዓጸፋ ክሕይል ኣለዎ'የ ዝብል።



# ደሃይ ማሕበር

## ብመሃዝነትን ጥበባዊ ስርሓትን መንእሰያት ዝማዕረገ ድሙቕ ፌስቲቫል

7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ካብ 15-17 ሓምለ ኣብ ትሕቲ "መንእሰይ መራሕ መቐደር" ዝብል ቴማ ምስ መመረቕታ 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተወሃሂዱ፡ ኣብ'ታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ተቓኒዑ። ክቡር ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ፡ ላዕለዎት ሓለፍቲ መንግስትን ግንባርን ህዝባውያን ማሕበራትን ካብ ወሽጥን ወጻእን ዝመጹ መንእሰያት፡ ወለዲ፡ ተመረቕቲ 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ኩሉ ማሕበረሰብ ሳዋን ብጠቕላላ ልዕሊ 20 ሽሕ ተሳተፍቲ ኣብ ዝተረኽቡሉ ብወዕዋዕ መንፈስን ሓድነትን ተኻይዱ።

መደብት 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ንምህዞን ፈጠራውነትን መንእሰያት ዘንጸባርቑ፡ ንኣበርክቶ መንእሰያት ኣብ መድረኽ ቅድምን ድሕርን ናጽነት ኣፍልጦ ዝህቡ፡ መንእሰያት ንመጻኢ ኣበርክቱኦም ንኸዕብዩ ዝድርኽን ትሕዝቶታት ዘለዎም ብኣተኩሮ ብምስኣል ክምዘቓርቡ ተገይሩ።

7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ካብ ናይ ዝሓለፈ ዝተጠርየ ተመኩሮን ናይ ምግባር ዓቕምን ምርኩስ ብምግባር፡ ብልዑል ምውህሃድን ተወፋይነትን ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራን ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራን ብዝበረኸ ደረጃ ተኻይዱ።

7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት፡ ዝተፈላለየ ድሕረ ባይታ ዘለዎም መንእሰያት ኣብ ሓደ ቅርዓት ብምርኻብ ሓድሕድ ተመኩሮታት ንኽለዋወጡ፡ ባህሎምን መንነቶምን ክዕቅቡን ክስተምቅሩን፡ ወረስትን ኣውረስትን ሰውራውን ሕብረተሰባውን ክብርታት ክኾኑ፡ ንኹሉ ብደሆታት ስገሮም ብልዑል ወነን ተወፋይነትን ሃናጺ ኣበርክቶ ንኸበርክቱ ክተባብዑ፡ ፍትወት ትምህርትን ስራሕን ክሓድሮም፡ ናይ መሃዝነትን ተበላሓትነትን ተበገሶኦም ክሕይል፡ ኣብ ነንሓድሕዶም ክላለዩን ተሞክሮ ክለዋወጡን፡ ህሉው ኩነታት ሃገር ክገንዘቡን ኣብ ሃገራዊ ጉዳያት ክላዘቡን፡ ሃገራውነቶምን ሓድነቶምን ክኹልዑን ከይልድሉን ከም ቀንዲ ዕላማታት ገይሩ ተበጊሱ። ዓወት ብድምር ዝተኣበበጡ ዕላማታት ዝዕቅን ስለዝኾነ፡ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብዝረጋገጾም ዕላማታትን ብኹሉ-መዳያዊ መዐቀኒታትን ዕዉት ኣብ ርእሲ ምንባሩ፡ ብውጻኢኡ፡ ስነ-ስርዓቱን ወህደቱን ብኣብነት ዝግለጽ ፍጻመ እዩ ነይሩ።

ማሕበር ንሓፈሻዊ ንጥፈታት እቲ ፈስቲቫል እትኣልን እትመርሕን ላዕለወይቲ ኮሚቴ ብምቛምን ብመደብት እቲ ፈስቲቫል ዝተኸፋፈላ ሓያለ ንኡሳን ኮሚቴታት ብምምስራትን ከምኡ'ውን ኣብ ሳዋ ንዝካየድ ምድላዋት ምስ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ሳዋ ብሓባር ብምኻን እትከታተልን እተሰላስልን ወከል ላዕለዋይ ኮሚቴ ብምምዛዝ መደብት ፈስቲቫል ብጽፋፍ ንኽካየድን ክትግበርን ሰሪሑ። ብወገን ማሕበር ኣቦመንበርን ጸሓፊን ዝመርሕዎ ብደረጃ ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን፡ ብወገን ማእከል ስልጠና'ውን ብተመሳሳሊ ኣቦ መንበርን ኣዋሃሃዲ ኮሚቴን ዝመርሕዎ ኮሚቴታት ብምቛም፡ ነቲ ዘስተማቕርናዮ ጽንብል ዕዉትን ኣዕጋብን ኮይኑ ክዛዘም ሰሪሐን። እዚ ብሉጽ ኣወዳድባ'ዚ ካብ ኣብ ነዊሕ እዋን ዝተጠርየ ብቐንዱ ድማ ተሞክሮታት ዝሓለፉ 6 ፈስቲቫላት መሰረት ዝገበረን ምንባሩ

ምግንዛብ ኣጉዳሲ እዩ - ተሞክሮ መምህር ስለዝኾነ፡፡

ብመሰረት ዝወጸ መቓን ፈስቲቫል ኣፍሲ-ወከፍ ኮሚቲ ዝርዝር ዉጥን መደብ ስራሕ ብሰሌዳ ግዜን ባጀትን ኣሰንያ ኣቕሪባ፡፡ ብኽልቲኡ ተላፊንቲ ኮሚቴታት ንዝቐረበ ባጀት ብምትዕራቕ ብወሸጣዊ ዓቕሚ ክትግበር ዝከኣል ክጸድቕ ከሎ፡ ካብ መሻርኽቲ ደገፍ ክሕተተሉ ዝግባእ ድማ ተፈልዩ፡ ብኡ መሰረት ድማ ምስ ዝምልከቶም ኣካላት ቀጻሊ ርክባት እናተገበረ ዓቕሚ ዘፍቅዶ ፍትሓት ንምርካብ ተሰሪሑ፡፡

ብመሰረት ዝወጸ መደብ ስራሕን ባጀትን ትግባረ ኣብ ባይታ ንምክትታልን ተበጺሑ ዘሎ ጉስጓስ መደባት ንምግምጋም፡ ኮሚተታት ሃገራዊ ሽማግለን ማ/ስ/ሓ/ም/ኤርትራን ስሩዕ ርክባት ኣብ ወሽጡ ኣካይዱ፡፡ ላዕለዋይ ኮሚቲ- ንጉስጓስ መደባት ፈስቲቫል፡ ትሕተ-ቕርጺ ሳዋ፡ ሎጂስቲካዊ ቀረባትን ካልእን ዛዕባታት ዘተኮረ ካብ 28 ታሕሳስ ጀሚሩ ኣብ ሳዋን ኣስመራን ርክባት ኣካይዱ፡፡ ኣብ'ዚ ቀጥታዊ ርክባት ዘለወን ኮሚተታት ማሕበርን ማ/ስ/ሓ/ም/ኤ ምቅሊት ስርሐን ንምንጻርን ኣብ ኣገባብ ትግባረ ንምዝታይን ንምግምጋምን ርክባት ኣካይደን፡፡ ኣብ ኩሉ ዝተኻየደ ዝበረ ርክባት፡ ኣባላት ኣወሃሃዲት ኮሚቴ ብምልኣት ይሳተፉ ብምንባርም ምድላዋትና በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ ብምግምጋም፡ ኣብ ዝተረፈ ዕዮታት ዘዘምልከቶ ዕማማት ሒዙካ ንምስላጡ ይገየ ስለ ዝበረን መደባት ስራሕ ኣብ ምዕዋት ኣዝዩ ሓጊዚ ኔሩ፡፡

ኣብ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን መመረቕታ 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ካብ ዝተኻየዱ ንጥፈታት ንምጥቃስ፡

- ብኽቡር ፕረሲደንት ሃገረ ኤርትራ ኣቶ ኢሳይያስ ኣፍወርቂ፡ ሰሚናር ንካብ ወሽጢ ሃገርን ዝተፈላለየ ኩርንዓት ዓለምን ዝመጹ ኤርትራውያን ተዋሂቡ፡፡

- ንስነስርዓት መመረቕታ 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን፡ መኽፈቲን መዕጸውን 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ንምድማቕ ልዑል መዛዘሚትን ፈጠራን ዝሓለፎም ወተሃደራዊ ምርኢት፡ ምርኢት ክላስቲኽስ፡ ድራማታት ከምኡ'ውን ብኹሉን ቋንቋታት ብሄራትና ዝቐረበ ደርፍታት ካልእ ጥበባዊ ስርሓትን ቀሪቦም፡፡

- ትምህርታዊ ውድድራት ኣብ ዓውድታት ክትዑ፡ ሓፈሻዊ ፍልጠት፡ ትንታኔ፡ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ብብደረጃኡ ንተመሃሮ፡ ሰራሕተኛታት መንእሰያትን ሰራዊትን ተኻይዱ፡፡

- ባህላዊ ውድድራት ኣብ መደባት ኣዳራሽ መንእሰያት (ኤግዚቢሽን)፡ ያታዊ ትልሂትን መዚቃን፡ ዘመናዊ መዚቃ፡ ቀያሕቲ ዕምባቡ፡ ያታዊ ጽባቑ፡ ሽነን ያታና፡ ውድድራት ስነ-ጽሑፍ ግጥምን ሓጺር ዛንታን ተኻይዱ፡፡

- ውድድር ስፖርት ጸወታታት ኩዕሶ እግሪ፡ መርበብ፡ ሰኪዔት ኣብ መንጎ ተመሃሮ ዋርሳይ ይከኣሎ ክካየድ ከሎ ውድድራት ኣትሌቲክስ፡ ያታዊ ስፖርት፡ ቅድድም ብሽክሌታን ቸዝን ድማ ኣብ መንጎ ዞባታት ተኻይዱ፡፡

- ካብ ወሽጥን ወጻእን ንዝመጹ ኢጋይሽ ብምቡእ ንምእንጋድ፡ ናይ መጓዓዝያ፡ ምቕባል ኢጋይሽ፡ መደቀሲ፡ መግብን ምድላዋት፡ ናይ ኤሌትሪክ ማይን ዓይኒ ምድርን ኣገልግሎታት ምቕራብ፡ ከምኡ'ውን ደረጃኡን ዝሓለዋ ወሳብቲ ኣገልግሎት ብምቕራብን ዓቢ ስራሕ ናይ ምእንጋድ፡ ሎጂስቲክስን ፕሮቶኮልን ስርሓት ተኻይዱ፡፡

- ነጋድያን ብሰላም ክኢዶም ንኽምለሱ ኣብ ወሽጥን ወጻእን ሳዋ ዕዉት ጸጥታዊ ስራሕ ተሰሪሑ፡፡

- ምስ ሚኒስትሪ ጥዕና ብምትሕብባር ምሉእ ኣገልግሎት ጥዕና ኣብ ሳዋ ንጋድያን ተዋሂቡ፡፡

- ጽሬት መዓስከር ንምሕላዉ ብብእዋኑ ወፈራ ጽሬት ብምክያድ ኣድማዒ ስራሕ ተሰሪሑን ፈስስ ርስሓት ብሸፋጣ ተጻሪጉን፡፡

- ምስ ኩባንያ ህንጻ ሰገን ብምትሕብባር ጽርግያታት ኣቛርደት ሳዋ፡ ሃይኮታ ሳዋን ወሽጢ ሳዋን ክምዝዕግን ተገይሩ፡፡

- ንብሉጻት መንእሰያት ኣፍልጦ ዝሁብ ሽልማታት ስዩሩ፡ ሽልማት ምህዞን ሰንዳን ከምኡ'ውን ካብ ድያስፖራ ንዝመጹ መንእሰያት ዝወሃብ ሽልማት ሳዋን ካብ ኢድ ክቡር ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ ተዋሂቡ፡፡

- መደረኽ ምውርራስ ተመኩሮ ብመልክዕ ዕላል መጋርያ፡ መኣዲ ስነ-ጥበባትን፡ ኣስተምህሮታትን ...

- ኣብ ዜናዊ መዳይ ድማ ንቲማ ፈስቲቫል ዝትንትኑ ብርክት ዝበሉ ጽሑፋትን መደባትን ተዳልዮ፡ ኣብ ማዕከናት ዜና ተዘርጊሑ፡፡ ኣብ እዋን ፈስቲቫልን ቅድምን ድሕርን ፈስቲቫልን ዝተኻየደ ንጥፈታት'ውን ብደረቐን ተንቀሳቓስን ተሰኒዱ፡፡

ድሕሪ ጽንበል ንመጻኢ መምሃሪ ምእንቲ ክኸውን ሓይልን ድኻምን ናይ'ቲ ፈስቲቫል ንምንጻር ብምቡእ ተገምጊሙ፡፡ በዚ መሰረት ብመሰረት ዉጥን መደብ ስራሕን ትግባረን ምርካስ ብምግባር ገምጋም ኮሚቲ ብ24 ሓምለ ተኻይዱ፡፡ ኣብ'ዚ ኣቦመንበርን ጸሓፍን ናይ ኮሚተታትን ኮምሽንራት ስፖርትን ኣብ ዝተረኽብሉ ዝርዝራዊ ጸብጻባት ቀሪቡን ኮሚቲ ብሰፊሑ ዘትዩትሉን፡፡ ቀጺሉ ፈስቲቫል ኮሚቲን ዞባታትን ብመሰረት ዝወጸ ሰሌዳ ግዜ ብ28 ሓምለ ተኻይዱ፡፡ ጥርንፍ ጸብጻብ ኮሚቲን ብዞባታት ዝቐረበ ገምጋማዊ ጸብጻብ ፈስቲቫልን ድማ ተዳልዩ፡፡ ብምቕጻል፡ ገምጋም ላዕለዋይ ኮሚቲ ማሕበርን ማ/ስ/ሓ/ኤን ተኻይዱ፡፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ብ23 መስከረም ኣዚዚ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ብ/ጀነራል ተኽለ ልብሱን ኣቦመንበር ሃገራዊ ሽማግለ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲንን ኣብ ዝተረኽብሉ ኢጋጥሚ ሓባራዊ ገምጋም ኮሚተታት ተኻይዱ፡፡

ጽንበል 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራን መመረቕታ መበል 29 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ብኸምቲ ዝተገለጸ ብኣዝዩ ጽፉፍን ዕዉትን ኣገባብ ንኽዛዘም፡ ኩሎም መሻርኽቲ ብሕልፊ ድማ ኩባንያ ህንጻ ሰገን፡ ሚኒስትሪ ዜና፡ ሚኒስትሪ ቱሪዝም፡ መጓዓዝያ ሓራትን ካልኦት ኣካላትን ብዝቖመ ኮሚተታት፡ ንጹር ምቅሊት ስርሓት ብምውሳድ ዝተዓመ ወሀድ ስራሕ እዩ፡፡



# ንጽጉማት መንእሰያት ዒላማ ዝገበረ ሞያዊ ስልጠናታት ይወሃብ

ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ዝጀመረ፡ ምስ መሻርኽቲ ብምውህሃድ መንእሰያት ሞያዊ ዓቕሚ ደሊቦም ኣብ መኣዲ ስራሕ ከም ዝሳተፉ ንምግባር ዕላማ ዝገበረ ሞያዊ ስልጠናታት ኣብ እዋን ክራማት ጀሚሩ ይቕጽል ኣሎ። እዚ ዝካየድ ሞያዊ ስልጠናታት ኣብ ጠለብ መንእሰያትን ጠለብ ናይ'ቲ ዓውዲ ኣብ ዕዳጋን ምርኩስ ጌርካ ክወሃብ ስለዘለዎ፡ ንቐጻሊ ከስርሕ ዝኽእል ዳህሳስ እናተኻየደ፡ ኃኒ ኃኒ እቲ ዝካየድ ዘሎ መጽናዕቲ ድማ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ዝተገብረ ዳህሳስ ምርኩስ ዝገበረ ኣብ ዓውድታት ግራፊክስ፡ ጽርበት ሓጺን፡ ጽርበት ዕንጸይቲ፡ ስነጽባቐ ጸጉሪ፡ ምግጥጣም ኤለትሪክን ሶላርን፡ ማእለማ፡ ምርባሕ ንህብን ደርሆን፡ ካይላን ኣውቶመካኒክስን ዝሳተፉ ልዕሊ 850 መንእሰያት፡ ካብኣቶም 403 ደቀንስትዮ ይስልጥኑ ኣለዉ።

ብዘይካ እዚ፡ ዘወሃብ ሞያዊ ስልጠናታት ቀጻልነት ክህልዎ ዕላማ ዝገበረ ምሕዳስ ማእከላት'ውን ኣብ ዓዲ ኋዕዳድ፡ መንደፈራ፡ ከረንን ባረንቱን ይካየድ ኣሎ።

# ኣህጉራዊ መዓልቲ መንእሰያት ኣብ ኤርትራ ንመጀመርታ ግዜ ተኸቢሩ

ዝኽሪ ኣህጉራዊ መዓልቲ መንእሰያት ኣብ ኣስመራ ሆቴል ኣስመራ ፖላስ ተኻዪዱ። እዚ ዝኽሪ፡ ምጥፋእ ድኽነት ክሳብ 2030 ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ዝተኻየደ ኾይኑ፡ ኣስታት 150 ካብ ኩለን ዞባታት ዝመጹ መንእሰያትን ዕዱማት ኣጋይሽን ተሳቲፎሞ።

ዕላማኡ ነዚ ኣጋጣሚ'ዚ ብምጥቃም ምዕባይ ኣፍልጦ፡ ተራን መሰላትን መንእሰያት ኣብ ስትራቴጂታት ዘላቒ ምዕባለ ኮይኑ፡ ነዚ ብዝምልከት፡ ተራ መንእሰያት ኣብ ምዕባለ ኤርትራ፡ መንእሰያትን ሸቶታት ዘላቒ ምዕባለን፡ ምውጋድ ድኽነት ብምፍጣር ሸቕለት፡ ተራ ጾታዊ ማዕርነት ኣብ ምውጋድ ድኽነት፡ ስትራተጂ ሕርሻ ኤርትራ ኣብ ምውጋድ ድኽነት ... ዝብሉ መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ቀሪቦም። ከምኡ'ውን ብዝተፈላለየ ባህላዊ ምርኢታት ደሚቑ ውዒሉ። ምስ'ዚ ብዝተኣሳሰር ትሕዝቶታት ናይ ሸቶታት ዘላቒ ምዕባለ ኣፍልጦ ህዝቢ ንምዕባይ ዝተፈላለየ ዜናዊ ስራሓት ተኻዪዱ።

26 ነሓሰ መዓልቲ መንእሰያት ኮይኑ ዓመታዊ ክዝከር፡ ው.ሕ.ሃ. ኣብ 2000 ከምዝወሰነ ይፍለጥ።




# ብልጸት

## ፍረ ሃንቃን ኣደብን

*“ሰባት ዝፈልጥዎ ወይ ዝተማህርዎ ክምህሩና ይኽእሉ እዮም - ሊቕነት ግን ካብ ገዛእ ነብስና እዩ”*

*ሚሸል ሞንታኘ*

እዚ ወቕቲ’ዚ፡ ተመሃሮን መማህራንን ድሕሪ ክረምታዊ ዕረፍቲ ዳግም ናብ መኣዲ ትምህርቲ ተመሊሶም፡ ብሓድሽ ወኒ ሓድሽ ዓመተ-ትምህርቲ ዝጅምርሉ እዩ። በዚ ኣጋጣሚ’ዚ፡ መጽሔት መንእሰይ ብዛዕባ ትምህርቲ፡ ፍልጠት፡ ሞያ፡ መንፍዓት፡ ብቕዓትን ብልጸትን፡ ንተመሃሮ ገለ ሓሳባት ወስ ክተብል ትደሊ።

ፈላጥን ብሉጽን ሰብ ክኸውን ዘይምነ የለን። እዚ ኣድማሳዊ ባህጊ ወይ ትምኒት ናይ ደቂ-ሰብ እዩ። ኣብ ተመሃሮ እውን ብተመሳሳሊ፡ ንፉዕን ብሉጽን ተመሃራይ ክኸውን ዘይብህግን ዘይምነን የለን። ንፉዕን ብሉጽን ተመሃራይ ምዃን መን ይጸልእ? እቲ ግድል ግን፡ መንፍዓት ኮነ ብሉጽነት፡ ብባህግን ትምኒትን ዝጭበጥ ወይ ዝብጻሕ ዘይምዃኑ እዩ። ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ መማህራንና፡ ፍልጠት ክቕስሙና ዝከኣሎም ይጽዕሩ እዮም። መምህር ኣብ ክፍሊ ደው ኢሉ፡ እቲ ዝፈልጦ ስለዝነገረና ወይ ስለዝመሃረና፡ ፈላጣት ክንከውን ኣብርቲዑ ስለዝጽዓረን ስለዝደኸመን ግን፡ ብሉጻት ንኸውን ማለት ኣይኮነን። ከምኡ ነይሩ እንተዝኸውን፡ ኩሉ ተመሃራይ ብቑዕን ብሉጽን ክኸውን ኣምበይ ምኣገሞን። ብቕዓትን ብሉጽነትን እምበኣር ካብ ገዛእ ነብስና እዩ።

ኩልና መንእሰያት ኣጸቢቕና እንፈልጦ ገለ ኣብነታት ክንጥቀስ። ፈለማ ብሽክለታ ክንለማመድ እንከለና፡ እቶም ዘዊሮም ዝኽእሉ፡ ከመይ ጌርካ ከምእትዘወር፡ ከመይ ጌርካ ሚዛን ከምእትሕሉ ብክልሰ-ሓሳብ ይነግሩና እዮም። ሓቂ’ዩ፡ እቲ ዝህቡና ሓበሬታ ኣገዳሲ እዩ። እንተኾነ፡ ብሽክለታ ከመይ ከምእትዘውር ስለዝተነገርና፡ ብቐጥታ ደይብና ክንዘውራ ንኽእል ማለት ኣይኮነን። ብሽክለታ ናይ ምዝዋር ክእለት፡ ብጻዕሪ ገዛእ ነብስና ዝጥረ እዩ። ምሕንባስ እውን ብተመሳሳሊ፡ ብክልሰ ሓሳብ ክትመሃሮ ቀሊል ክኸውን ይኽእል። ክልሰ ሓሳብ ኣተሓናብሳ ስለዝንበብካ ወይ ሰብ ስለዝተነገርካ ግን፡ ክኢላ ሓንባሳይ ክትከውን ኣይትኽእልን ኢኻ። ሓንቢስካ ክትክእል፡ ነዊሕን ዘይሕለልን ግብራዊ ምልምማድ እዩ ዝሓተት። ኣብ ግዜ ብጽሕና፡ ኣብ ገዛውትና ተኣኻኺብና፡ ክራር ክንለማመድ ንፍትን ኢና። ኣብ ግዜ ንእስነት ክራር ወይ ዝኾነ ካልእ ናይ ሙዚቃ መሳርሒ ክኽእል ዘይብህግ ወይ ዘይፍትን መንእሰይ ዳርጋ የለን። እቶም ዝኽእልዎ ግን፡ እቶም መዓልቲን ለይትን ከይተሓለሉ፡ ደጋጊሞም ዝፍትኑ ኣዝዮም ውሑዳት እዮም።

ብቕዓት ኣብ ትምህርቲ እውን ተመሳሳሊ እዩ። መንግስትን ወለድን ዕድል ትምህርቲ ስለዝፈጠሩልና፡ መምሃሪ መጻሕፍትን ዝተፈላለየ ናይ ትምህርቲ መሳለጥያን ስለዝተቐረበልና፡ መማህራንና ተገዲሶም ፍልጠቶም ስለዘመሓላለፉልና፡ ንፉዓትን ብሉጻትን ተመሃሮ ንኸውን ማለት ኣይኮነን። እቲ ዝተፈጥረልና ዕድልን ባይታን፡ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። እንተኾነ መንፍዓትን ብሉጽነትን ካብ ገዛእ ነብስና እዩ። መምህር ኣብ ሰሌዳ ኣቀማምራ ቁጽርታት እንተርኣየካ፡ መምሃሪ መጻሕፍቲ እውን ኣብነታት እንተሰፈሩ፡ ሓደ ተመሃራይ ብቐሊሉ ይርድኦ ወይ ይመልኮ ማለት ኣይኮነን። ምልከት ብጻዕሪ ገዛእ ነብስኻን ብዘይሕለል ምልምማድን እዩ ዝጭበጥ።

ምስጢር መንፍዓትን ብሉጽነትን ተባሂለን ዝግለጻ ክልተ ዓበይቲ ረቛሒታት ኣለዋ። ሃንቃን ኣደብን።

**ሃንቃ** (Passion)

መዝገበ ቃላት እንግሊዝ-ትግርኛ (ተክአ ተሰፋይ) Passion ዝብል ናይ እንግሊዝ ቃል፡ ብትግርኛ፡ ሃንቃ፡ ታፍላ፡ ብርቱዕ ድልየት፡ ተምሳጥ፡ ፍቕሪ፡ ሃረርታ፡ ህርፋን፡ ተሃን፡ ቃሕታ፡ ርስነት፡ ቁሉ፡ ዊንታ ዝብል ትርጉማት ይህቦ። ሓቂ እዩ ሃንቃ፡ ኣብ’ቲ እትደልዮ ዕላማ ዘብጽሕ እኳ እንተዘይኮነ፡ ድራኽ ኣብ ምፍጣር ግን ኣዝዩ ኣገዳሲ ረቛሒ እዩ።

“ሰብ ክምቲ ዝሓለሞ ወይ ክምቲ

ዝተመነዮ እዩ ዝኸውን” ዝብል ኣገላልጻ ኣሎ። እዚ ኣገላልጻ’ዚ ልክዕነት እኳ እንተለዎ፡ ኣብ ኩሉ ሰብ ግን ይሰርሕ ማለት ኣይኮነን። ቀባኣይ ክኸውን ዝተመነየ እሞ ኮይኮነ ዝተረረፈ ክንደይ ኢልካ ክቑጸር። ብተመሳሳሊ ብትምህርቲ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ክበጽሕ ዘይሓልም የለን። እቲ ዝበጽሕ ግን ውሑድ እዩ።

ሓደ ካብ ምስጢራት ዓወትን ብልጸትን ብርቱዕ ድልየትን ባህግን እዩ። ድልየትን ባህግን ግን ደረጃታቱ ይፈላለ እዩ። ነቲ ዝበሃግካዮ ነገር ክትፍጽም ብርቱዕ ሃንቃ ወይ ተሃን እንተዘይብልካ ድልየት ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን።

“ከም ኣብ ስነጥበብ፡ ብልጸት ኣብ ትምህርቲ እውን ተውህቦ እዩ” ዝብሉ ኣለው። ኣካታዒ ነጥቢ እዩ። ምናልባት ብገለ ደረጃ ልክዕነት ክህልዎ ይኽእል ይኸውን። ፍልጠት ናይ ምቑላብ ዓቕሚን ቅልጣፈን ካብ ሰብ ናብ ሰብ ክፈላለ ይኽእል’ዩ። እንተኾነ ልዑል ናይ ምቑላብ ብቕዓት ሃልዩካ፡ ዕድል ናይ ትምህርቲ እንተዘይረኺብካ፡ ተውህቦኻ ክትጥቀመሉ ዝድርኽ ርስነት እንተዘይብልካ፡ ጻዕሪ እንተዘሓዊስካሉ ተውህቦ ፍልጠት ይኸውን ማለት ኣይኮነን።

ስለዚ፡ ኣብ ትምህርቲ ዓለም ዘሎ መንእሰይ፡ ዕውት ክኸውን፡ ብቐዳማይ ደረጃ ብርቱዕ ድልየት፡ ፍቕሪን ፍትወትን ናይ ፍልጠት፡ ሃንቃን ርስነትን ክህልዎ ኣለዎ። እዚ ባዕልና እንፈጥሮ እዩ። መምህር ወይ ቤት ትምህርቲ ከምዚ ዓይነት ወኒ ዝፈጥር መድሃኒት ወይ መርፍእ የብሉን። ከምቲ ኣብ መእተዊ ተጠቒሱ ዘሎ ቃላት ናይ ሞንታኘ፡ “ሰባት ዝፈልጥዎ ክምህሩና ወይ ክነግሩና ይኽእሉ እዮም፡ ሊቅነት ግን ካብ ገዛእ ነብስና እዩ።” ፈላጣት እንኸውን፡ ፈላጥ ናይ ምዃን ብርቱዕ ስምዒት፡ ባህግን ሃረርታን ምስዝህልወና እዩ።

**ኣደብ** (Dicipline)

እቲ ካልኣይ ናይ ብልጸት ረቛሒ ኣደብ ወይ ዲሲፕሊን እዩ። ኣደብ ማለት ብቐንዱ ኣቓልቦኻ ዝገዝኡ፡ ምስ ዕላማኻ ዘይከዱ ኣከያይዳታት ምውጋድ፡ ግዜኻ ኣብ ዘይረብሕ ንጥፈታት ካብ ምብኻን ምሕያብ፡ ኣብ ስራሕን ጻዕርን ምጽማድ ማለት እዩ። ብልጸት እምበኣር፡ ፍረ ብርቱዕ ድልየት ጥራይ ዘይኮነ፡ ፍረ ጻዕርን ኣደብን እውን እዩ። ባህጊ ብዘይ ጻዕርን ዲሲፕሊንን ኣብ ዘብጽሕ የብሉን። ባህጊ ኮይኑ ጥራይ እዩ ዝተርፍ።

ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ ምልከት ናይ ዝኾነ ነገር፡ ከምኡ’ውን ብቕዓትን ክእለትን ውጽኢት ዘይሕለል ልምምድ እዩ። ንኣብነት፡ ቁጽሪ ኣብ እትምሃረሉ፡ መምህርካ ዘርኣየካ ወይ ዝገለጸልካ ኣገባብ ቅማረ፡ ሓንሳብ ስለዘርኣኻዮ ክትፈልጦ ትኽእል ማለት ኣይኮነን። ባዕልኻ ደጋጊምካ ብምልምማድ ጥራይ ኢኻ ክትመልኮ እትኽእል። ኣብ ካልእ ዓይነት ዓውድታት እውን ብተመሳሳሊ፡ ዝተማሃርካዮ ፍልጠት ደጋጊምካ ብምንባብ ኢኻ ብዕምቈት ክትርድኦን ኣካልካ ክትገብሮን እትኽእል። ደጋጊምካ ምልምማድን ዘይምሕላልን ከኣ ዲሲፕሊን ይሓትት።

ትህኪት ወይ ምስልቻው፡ ካብ ጻዕርን ስራሕን ዝያዳ ድቃስን ዕረፍቲን ምፍቃር፡ እቲ ቀንዲ ዕንቅፋት ናይ ብልጸት እዩ። “ግዜ ወርቂ እዩ” ዝብል ኣገላልጻ ብተደጋጋሚ ንሰምዖ ኢና። ንሓደ መንእሰይ እዚ ኣባሃህላ’ዚ ትርጉሙ ብዕምቈት ዝሰወጦ እቲ ወርቃዊ ግዜ ብዘይ ፍረ ምስ ሓለፈ ጥራይ እዩ። ፍረኡ ከኣ ጣዕሳ እዩ። ስለዚ ከሎ ገና፡ ወርቃውነት ናይ ግዜ ብምግንዛብ፡ ኣብ ምሕደራ ግዜ ብዘይ መጠን ጥንቁቃት ክንከውን የድሊ።

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ኣቓልቦ መንእሰያት ዝገዝዑ ጉዳያት ብዙሓት እዮም። ሓደ ካብኦም ሚድያን ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ሓበሬታን እዩ። ፊልምታት፡ ኢንተርኔት፡ ገይምስ፡ ሞባይል ቴለፎናት፡ ታብለታት፡ ኮምፒዩተራት ወዘተ. ኣካል ህይወትና ኮይኖም ስለዘለው ክነወግዶም ኣይንኽእልን ኢና። ፈቲና ጸሊእና ኣካል ባህልና ኮይኖም እዮም። እቲ ጽቡቕ ነገር ግዳ፡ ኣጠቓቕማኦም ብግቡእ እንተፈሊጥናዮ ኣብ ትምህርትናን ህንጻት ኣእምሮናን ሓገዝቲ ምዃኖም እዩ። ብኣንጻሩ ኣጠቓቕማኦም እንተዘፈሊጥናዮ፡ ብመጠን መሳጥነቶም፡ ወርቃዊ ግዜና ዝቐትሉ ኣዝዮም ኣዕነውቲ እዮም። ስለዚ፡ ኣብ ትምህርቲ ዝርከብ መንእሰይ፡ ነዚ ክነቕሓሉ፡ ኣጠቓቕማ ቴክኖሎጂ ሓበሬታ ክግንዘብ፡ ኣደብን ናይ ግዜ ምሕደራን ክፈልጥ የድሊ።

ኣብ ትምህርትና ብሉጻት ኮይንና ክንረክብ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ብቑዕ ፍልጠት ቀሲምና፡ ህይወትና ክንመርሕን፡ ብፍልጠትናን ብቕዓትናን ኣብ ምዕባላ ሃገርን ሕብረተሰብን እጃምና ክነበርክት እምበኣር፡ ሃንቃን ኣደብን ባህልና ክንገብሮም የድሊ።

**ምሁር’ዶ ሊቅ**

ምሁርን ሊቅን ዝብሉ ኣምራት ትርጉሞም በበይኑ እዩ። ምሁር ማለት ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ዝበጽሐ ክኸውን እንከሎ፡ ሊቅ ግን፡ ፍልጠት ምስ ብቕዓትን ክእለትን ዘጣመረ ሰብ እዩ። ስለዚ መንእሰይ ካብ ምሁር ንላዕሊ ሊቅ ወይ ፈላጥ ክኸውን ክብህግን ክጽዕርን ይግባእ። ርግጽ’ዩ፡ ፈላጥ ንምዃን ኣብ ትምህርቲ ብሉጽ ኮይንካ ምውጻእ ኣዝዩ ኣገዳሲ ረቛሒ እዩ። ምኽንያቱ ፍልጠት ብትምህርቲ እዩ ዝርከብ። እንተኾነ ኩሉ ዝተማህረ ፈላጥ ወይ ሊቅ ማለት ኣይኮነን። እዚ ተመሃሮ ብዕምቈት ክግንዘብዎ ዘለዎ እዩ። ክፍልታት ብምቑጻር ኣብ ዝለዓለ ደረጃ በጺሑ ኬብቅዕ፡ ፈላጥ ክትብሎ ዘይትኽእል፡ ካብ መሃይም ዘይሓይሽ ሰብ ኣሎ። ብኣንጻሩ፡ ውሱን ደረጃ ትምህርቲ ዘለዎ፡ ግን ከኣ ፈላጥ ወይ ሊቅ ክትብሎ እትኽእል ሰብ ኣሎ። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያታት ብዙሕ

እዩ። ሓደ ካብኡ ንኽትፈልጥ ኢልካ ምጽዓርን ትምህርቲ ክትውድእ ወይ ፈተና ክትሓልፍ ኢልካ ጥራይ ምጽናዕን እዩ። እዚ ክልተ ዝተፈላለየ ኣመለኻኽታ፡ ኣብ ቅስመት ፍልጠት ዓቢ ፍልልይ እዩ ዘምጽእ። ምኽንያቱ እቲ ፈተና ንምሕላፍ ኢሉ ዝጽዕር፡ ሓንሳብ ነታ ፈተና ምስ ሰገራ፡ ባህጊ ናይ ፍልጠት ስለዘይብሉ፡ ነቲ ዝተመሃሮ ይርስዖ እዩ። ንኽፈልጥ ኢሉ ዝበሃገ ግን፡ እቲ ፍልጠት ምስኡ እዩ ዝነብር። ንኽፈልጥ ብርቱዕ ድሌትን ሃንቃን ዘለዎ እዩ ድማ ኣብ መወዳእታ ፈላጥ ወይ ሊቅ ዝኸውን።

ካልእ ተወሳኺ ዓቢ ረቛሒ፡ ንባብ እዩ። ትምህርቲ ብሰፊሕ ባህሊ ንባብ ክስነ እንከሎ ዝያዳ ውጽኢታዊ እዩ። ምኽንያቱ ትምህርቲ፡ ቀጥታዊ ምትሕልላፍ ሓበሬታ ካብ መምህር ናብ ተመሃራይ ክኸውን እንከሎ፡ ንባብ ግን፡ ባዕላዊ ተበግሶን ዳህሳስን ብምዃኑ፡ ንሰብ ከምዝፈልጥ ጥራይ ዘይኮነ፡ ከምዝመራመርን ናቱ ሓሳባት ከምዘመንጩን ናይ ምግባር ተኣምራታዊ ሓይሊ ኣለዎ። ባህሊ ንባብ ኣብ ህይወት ተመሃራይ፡ መኽሰቡ ድለባ ፍልጠት ጥራይ ኣይኮነን። ምንጪ ሓጎስ እውን እዩ።

## ሞያዊ ብቕዓት

ትምህርቲ፡ ሞያ ንምጥራይ ወሳኒ ረቛሒ እዩ። እንተኾነ ኩሉ ዝተማህረ፡ ሞያዊ ብቕዓት ኣለዎ ክበሃል ኣይከኣልን። ዓመታዊ ብዝተፈላለየ ዓውደ ትምህርቲ፡ ካብ ዩኒቨርሲቲ፡ ኰለጃትን ኣብያተ ትምህርቲ ስነኪነትን ተመረቕም ዝወጹ ብዙሓት እዮም። እንተኾነ ኩሎም ብቑዓት ሞያውያን ወይ ክኢላታት ይኾኑ ማለት ኣይኮነን። ንፍልጠት ናብ ሞያ ወይ ክእለት ዝቕይር ብቐንዱ ግብራዊ ስራሕ እዩ። ሓደ ናይ ሕክምና ትምህርቲ ስለዝወድአ ጥራይ ሓኪም ማለት ኣይኮነን። ኩሉ ኢንጂነሪን ዝወድአ እውን ብተመሳሳሊ ኢንጂነር ማለት ኣይኮነን። ሰርቲፊኬት ምህላው መግለጺ ናይ ሞያ ኣይኮነን። ናብ ሞያ ዘሰጋግር ወረቐት ፍቓድ ጥራይ እዩ።

ሞያዊ ብቕዓት ንምውናን እምበኣር፡ ዕድል እንተተረኺቡ ካብ ቤት ትምህርቲ ጀሚርካ፡ ምስ ግብራዊ ስራሕ ምልላይ ኣገዳሲ እዩ። ኣብ ስራሕ ዓለም ምስተዋፈርካ ድማ፡ ነቲ ስራሕ ከም ቤት ትምህርቲ ጠሚትካ፡ ብሓያል ድሌትን ዲሲፕሊንን ግብራዊ ፍልጠት ንምቕሳምን ሞያዊ ብቕዓት ንምጥራይን ጻዕሪ ይሓትት። ሓደ ተመሃራይ እምበኣር፡ ትምህርቲ ስለዝወድአ ንኑብሱ ከም ብቑዕ ሞያዊ ክወስዳ ኣይግባእን። ጀማሪ ወይ ተልመዴን እዩ። ካብ ትምህርቲ ንላዕሊ እቲ ዝዓበየ ፍልጠትን ብቕዓትን ዝርከብ ኣብ ግብራዊ ስራሕ እዩ። ድሕሪ ዝተወሰነ ግብራዊ ስራሕ ጥራይ ድማ እዩ፡ ነቲ ዝተዋህቦ ማዕረግ ዶክተር ይኹን ኢንጂነር ወይ ካልእ ብቑዕ ክኸውን ዝኽእል።

ብኣጋጣሚ ሓድሽ ዓመተ ትምህርቲ እምበኣር መንእሰያት፡ ኣብ ትምህርቶም ብሉጻት ንክኾኑ፡ ብርቱዕ ድሌት ክህልዎም፡ ድሌቶም ንምዕዋት ድማ ዲሲፕሊን ባህሎም ክገብርዎ፡ ካብ ምሁር ንላዕሊ ሊቅ ንምዃን ክጽዕሩ፡ ካብ ትምህርቲ ናብ ስራሕ ዓለም ምስተሰጋገሩ ድማ፡ ንቦታ ስራሕ ከም ቤት ትምህርቲ ጠሚቶም፡ ብግብራዊ ፍልጠት ብቑዓ ሞያውያን ንምዃን ኣበርቲዖም ክተግሁ ምዝኽኻር ኣገዳሲ እዩ።



## ካብ ኮለጃት

# ርሑስ ምጅማር

ሰሚር ሃብተማርያም

እንቋዕ ናብ ኮለጅ ብደሓን መጻእኩም! ወይ እንቋዕ ብደሓን ተመለስኩም!። እቶም ብቐጥታ ማትሪክ ተኻፊልኩም ናብ ኮለጅ ዝመጻእኩም፡ ዋላ'ውን ጥቕሚ ትምህርቲ ድሮ ተረዲእኩም ካብ ስራሕ ዓለም ደረጃኹም ካብ ዲፕሎም ናብ ዲግሪ ካብ ዲግሪ ናብ ማስተርስ ክብ ንምባል መጺእኩም ዘለኹም፡ እዘን ዝመጻ ናይ ኮለጅ ዓመታት ንህይወትኩም ጸለውቲ ምዃነን ምዝካር ኣድላዪ'ዩ።

ዎ! ተማሃራይ ኮለጅ፡ ኣብዘን ዝስዕባ ዓመታት ወይ ሰሚስተራት ኣብ ዓለመ-ሓሳባት ክትሕንብስ፡ ካብ ናይ ቅድሚ ሕጂ ብዝተፈልየ ዓቐንን ዓይነትን ባህርያዊ ለውጥታት ክተርኢ፡ ንዝተረፈ ዕምርኻ ዝኸውን ብቐጥታ ኮነ ብዘይቐጥታ እትመሃሮ ሞያ ከተጥሪ፡ ኣብ ናይ ትምህርትን ስራሕን ኮታ ኣብ ኩሉ መዳያት ህይወትካ ወሳኒ ግደ ዘለዎምን ጸለውትን ሰባት ክትላለ፡ መርማርን ብዕምቆት ዝፍትሽ ኣእምሮን ክህልወካ'ዩ። እዚ እቲ ክትኮኖ ዘለካን እወታዊ መልክዓት ናይ ኮለጅ ህይወት'ዩ። ኮለጅ ኣብ ህይወትካ ብዙሓት ዓበይቲ ዕድላት ክፈጥረልካ እንከሎ ግን ብጥራዩ ኣይኩነን። ኩሉ ጽቡቕ ነገር ብዘይዋጋ ስለ ዘይርከብ ንስኻ'ውን እቲ ዝመቐረ ፍረ ኮለጅ ንኽትቀምስ ለይትን መዓልትን ክትጽዕር፡ ክትበላሓት፡ ሓኾትኮት ክትብል ክትግደድ ኢኻ።

ኮለጅ ከምቲ ጽቡቕ ነገራት ቀለልቲ ዘይኮኑ ብድሆታት'ውን ኣለውዎ። እቶም ብድሆታት ዓበይቲ ወይ ከበድቲ ስለ ዝኾኑ እቲ ንዕኦም ብምፍንጣስ እትረኽቦ ዓወት ከኣ ብመንጽሩ ዓብዩን ኣብ ዜጋታት ሃገር፡ ኣህጉር፡ ዓለም ክብሪ ዘውህብን'ዩ።

ህይወት ኮለጅ ክትጅምር እንከለኻ ፈለማ "ተመሃራይ ኮለጅ እንታይ ማለት'ዩ?" ንዝብል ሕቶ ብቑዕ ምላሽ ክትረኽበሉ ይግባእ። ኣብ ዝሓለፉ ናይ ትምህርቲ ግዜኻ ወለድኻ፡ 'ተመሃር' እናበሉ የምህሩኻ፡ ክትመሃር ከኣ የተባብዑኻን ይከናኸኑኻን ነይሮም። ኣብ ኮለጅ ምስ በጻሕካ ግን እቶም ትማሊ ከም ቈልዓ ዘሐንቅቑኻ ዝነበሩ ወለዲ ካባኻ ገለ ነገር ክጽበዩ ይጅምሩ። ተማሂርካ ህይወቶም ክትለውጥ ተስፋ የንብሩልካ። ከምቲ ኣብ እዋን ቈልዕነትካ ደጊፎም ዘዕበዩኻ ኣብ እዋን እርጋኖም ክትድግፎም ምርኩስ ክትኮኖም ይህንጠዩ። ከም ቈልዓ ዘሕንቅቑኻ ዝነበሩስ ደጊም ከም ዓቢ ሰብ የኽብሩኻ። ምህሮ ቅድሚ ምውዳእካ (ናይ ኮለጅ) እውን እንተ ኾነ ኣብ ዝተፈላለዩ ማሕበራዊ ኣጋጣሚታት ካብ ናቶም ብዝተፈለየ መልክዕ ንጉዳያት ክትርእዮምን ክትኣልዮምን ይጽበዩ፤ 'ምሁር ኩይኑ'ዩ' ኢሎም ስለ ዝኣምኑ። ወረ ኩሉ ነገር ከም እትፈልጥ ስለ ዝሓስቡኻስ ዋላ ኣብ ዘይትፈልጦ ዓውድታት ከይተረፈ ብልቦና ክትምላእ ይጽበዩኻ። ኮለጅ ምስ ኣተኻ "ኩለ-ፈሊጥ" ኩይንካ ኢኻ እትስምዖም። "እንታይ ተረፈ ውላደይ ኣምሂረ" ዝብል ሓበን ንውሽጦም ይመልኦ።

ንኣሽቱ ኣሕዋትካ፡ ደቂ ገዛውትኻ ከም ዓቢ ኣርኣያን መራሕን ይርእዩኻ። ልዕሊ'ቶም ኣብ ክፍሊ ምስኦም ዝውዕሉን ብሉጻት ኢሎም ዝሓስብዎም መምሃራኖም፡ ልዕሊ'ቶም ኣብ ፈቐዶ ቦታታት ዝርእይዎም 'ሰብ መዓርግ' ይድነቑልካ። ንኣሽቱ ኣሕዋትካ እቶም ዘይተማህሩ ወለዶም ወይ ዛጊት ካብ ወለዶምን ካልእ ኣካል ሕብረተ-ሰብን ዘይረኸብዎም ግን ከኣ ዝምነይዎም ነገራት ከተማልኣሎም ኣባኻ ትጽቢት ከንብሩ ንቡር'ዩ። ክሳብ እታ ትምህርቲ እትውድኣላ ዕለት ከኣ ሃንቀውትኦም እናበረኸ ይኸይድ።

ካብ እዋን ቈልዕነትካ ዝኹስኩሱኻ መምህራን፡ 'ነዚ ኣነ'የ ምሂረዮ' ብምባል ብኹርዓት ክዛረቡልካ ይረኣዩ። ብፍላይ ድማ ኣዚኻ ብሉጽ ምስ እትኸውን ሓበኖም ደረት ኣይህልዎን። ንሳቶም ዝመሃርዎ ሰብ ኣብ ፍረ ምብቅዑ ክሕጎሱ ዘይግብኦም ኣይኮነን። ንስኻ'ውን በቲ ዝተሓተ መለክዒ "እዚ ኹሉ በዓል መምህር እከለ ምሂሮምንስ ገለ ነገር ክገብር ኣለኒ፡" እትብለሎም ሒደት መምህራን ኣይስኣኑን ይኾኑ። መምህራንካ ደጊም መዘንኦም ስለ ዝኾንካን ኮለጅ ከኣ ምስ ግዜ ሓድሽ ነገራት እናፍለጠን እናምጽኣን ስለ ዝኸይድ ዛጊት ንሳቶም ዘይበጽሕዎ ንስኻ ግን ዝፈለጥካዮ ነገራት ከም ዘሎ ይኣምኑ። እቲ ኣብ ክፍሊ እቶ ውጻእ ዝብሉኻ ዝነበሩ ናይ ወላድን ውሉድን ዝዓይነቱ ምብህሃል ተሪፉ፡ ኣብ ህይወት ዋላ'ውን ኣብቲ ዝምህሩኻ ዝነበሩ ዛዕባታት "እንታይ እንተ ገበርኩ ይሓይሽ?" ቢሎም መማኸርቶም ይገብሩኻ። በዓል ሓድሽ ሓይሊ ስለ ዝኾንካ "ናይ'ቲ ቀደም ዘሳለናካ ሕጂ

ምርሓና፣” ይብሉኻ። ከም ብዙሓት ተማሃሮ ንመምህራንካ ኣብ ምህሮኻ ብሉጽ ብምኳን ጻምኦም ክትፈዲ ግቡእካን ግዴታኻን’ዩ።

ኮለጅካ ድማ ካብ ንዓኣ ዝመስላን ዘይመስላን ኮለጃት በሊጻ ‘ሎሚ ዓመት ክንድዚ ተማሃሮ ኣመሪቓ’ ኢላ ክትሕበነልካ ትደሊ። ንስኻ ምንጨ ኩርዓታን ሓበናን ንኽትከውን ትኹስኩሰካ። ስለዝስ ኮለጅካ እትገብረልካ ክንክንን ናብዮትን ንዓኻን ንዓኣን’ዩ። ኣብኣ ምስ ኣተኻ ዝቐረበልካ ኵሉ ነገራት ንጽቡቕካ ምኳኑ ኣይትጠራጠር። መርመራታትን ካልኦት መምዘኒ ብቕዓትን ብሉጽነትካ ንኽተበርኽ’ዮም ዝወሃቡኻ። ኮለጅካ ነፊዕካ ኣብ ብዝሒ እተመርቐም ብሉጻት ተመሃሮ ቊጽሪ ክትውስኸላ’ምበር ክትሰጎካ ኣይኮነትን እትደሊ።

ድሕሪ ወለድኻ ጕረባብትኻን ኣብ ዝተፈላለዩ ቦታታት ዝቐመጡ መቕርብካን ንዕለተ መመረቕታኻ ሃረር ይብልዋ። ሕስብ እሞ ኣብሎ፤ ተማሃራይ ኮለጅ ብምኳንካ “ምሁር ብምኳንካ” ወለድኻ፡ ቤተ-ሰብካ፡ መምህራንካ፡ ጕረባብትኻ፡ ኮለጅካ ኣባኻ ልዑል ትጽቢትን እምነትን ኣለዎም!! ከመይ ዝበልዎ ዓቢ ትጽቢት’ዩ? እዞም ኣባኻ ትጽቢት ኣለዎም ዝበሃሉ ዘለው ወገናት ብጥቕልሉ ሓደ ስም ክትህቦም ትኽእል ኢኻ፤ ሕብረተ-ሰብ። ምሉእ ሕብረተ-ሰብ ኣባኻ እምነትን ትጽቢትን ኣለዎ ክትበሃል እንከለኻ፡ ረዚን ሓላፍነት ከም እትሰከምካ ክስቁረካ ይግባእ። ምኽንያቱ፡ ንስኻ ንስኻ ክትከውን ዝገበረ እቲ ዘለኻዮ እቲ ኣካሉ ዝኾንካ ሕብረተ-ሰብ’ዩ። ብፍላይ ኣብ ናትና ሕብረተ-ሰብ ብዋጋ ብዙሓት ኢኻ እትመሃር። ነዚ ሓሳብ እትገልጽ ኣብ መጽሓፍ “ዕሰለ” ናይ ምሉእብርሃን ሃብተገብርኤል ዘላ ሓንቲ ትዝ ትብለኒ ሓጻር ዛንታ’ላ። ኣብታ ዛንታ ፕሮፌሰር ማርክ ስሚዝ ዝተባህለ ወጻእተኛ ሓደ ሰብ ምስ ሞተ ናብቲ እንዳሓዘን ከይዱ። ሽዑ ምስ ሓደ ኤርትራዊ ዶክተር ካብ ዘዕለሎ፥

“እቲ ዘገርም ኵሉ ሰብ ብማዕረ’ዩ ዝሓዝን ዘሎ።”

“ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ ኣብዚ ዓዲ ናይ ውልቅኻ ህይወት የብልካን። ክትውለድ ከለኻ ኵሉ ሰብ ዕልል ይብለልካ። ኵሉ የዕብየካ። ኣብ ዝብጻሕ ምስ በጻሕካ ንኹሉ ትሕግዝ። ምስ ሞትካ ኵሉ ሰብ የልቅሰልካ።”

ስለዚ ተማሃራይ ኮለጅ ብምኳንካ ሕብረተ-ሰብ ዝኣክል ኣባኻ ዓቢ እምንቶ ካብ ኣንበረ፡ ክሳብ ክንደይ ዓቢ ሰብ ከም ዝኾንካ ወይ’ውን ክሳብ ክንደይ ከም ዓቢ ሰብ ከም እትቆጸር ኣስተብሂልካ ክትከውን እምነተይ’ዩ። ሕብረተ-ሰብካ ክጽበየካ ማለት ሃገር ትጽበየካ ኣላ ማለት’ዩ። ስለዚ እምበኣር ኢኻ ዕዉት ኰይንካ ክትወጽእ ዘለካ።

ኣባኻ ልዑል ትጽቢት ዘንብሩ ብዙሓት ወገናት ከም ዘለዉ ድሮ ተጠቒሱ ኣሎ። እዚ ኹሉ ትጽቢታትን እምንቶን ተማሃራይ ኮለጅ ስለ ዝኾንካ’ዩ፤ ኣብ ርእሲኡ ድማ መንእሰይ!! ስለዝስ ንዓኻ ትጽቢት ዘይተነብረልካ ድኣ ንመን ክግበረሉ? ህይወት ኮለጅ ክትፍልም እንከለኻ ብውሕዱ ንኽምዚ ዓይነት ትጽቢታት ከማልእ ዝኽእል ኵነተ ኣእምሮ ከም ዘድልየካ ዘክር።

**እንቋዕ ናብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዓቢ ሓላፍነት ዘሰክም ደረጃ በጻሕካ!**

እንቋዕ ናብ ኮለጅ ብደሓን መጻእካ!



# ትንታነ

## መግቢ፡ መቐጐሕ ጊላነት ምንጪ ሓርነት

ኣሴር ሰሎሞን

ቀዳማይን መሰረታውን ዕማም ኩሎም ህይወታውያን ምምእራር መግቢ እዩ፤ መግቢ፡ እቲ ቀንዲ ውሕስነት ህላወን ቀጻልነትን ብምዃኑ። ኣብ ደቂ-ሰብ እሞ ኸኣ፡ መግቢ ውሕስነት ህላወ ጥራይ ዘይኮነ፡ ምንጪ ኵለንተናዊ ምዕባለ እውን እዩ። ታሪኽ ከምዘረጋግጾ፡ ኣኽል-ታርፍ ሕርሻዊ ምህርቲ ሓፊሱ፡ ትሕጃ መግቢ ኣውሒሱ ከይቀሰነ፡ ድሕነትን ምዕባለን ከረጋግጽ ዝኽኣለ ህዝቢ የለን። ብርግጽ ድማ፡ ሕብረተሰብ፡ ትርፊ መግቢ ኣብ ዝሓፍሰሉ ደረጃ እንተበጺሑ፡ ካብ ሰደትን ምጽወታን ይገላገል ጥራይ ዘይኮነ፡ ልቡ ኣውዲቑ፡ ኣብ ካልእ ንጥፈታት፡ ማለት ኣብ ምምሃዝን ምፍራይን ዝተፈላለዩ ጠቓምቲ ነገራት፡ ስነ-ፍልጠታዊን ፍልስፍናውን ምርምራት፡ ንግዲ፡ ኢንዱስትሪ፡ ባህላውን ስነጥበባዊን ስርሓት ክዋፈር ሰፊሕ ዕድል እዩ ዝረክብ።

ሓደ ካብ ዓበይቲ ብድሆታት ዓለምና፡ ምስ ምውሳኽ ብዝሒ ህዝቢን ምምሕያሽ ቅዲ መነባብሮን ተኣሳሲሩ፡ ጠለብ መግቢ ወትሩ እናዓረገ ዝኸይድ ክስተት ምዃኑ እዩ። በዚ ድማ ሰባት ካብ ግዜ ናብ ግዜ ዝለዓለ ምህርቲ ንምፍራይ ኣብ ምብልሓት ይርከቡ። ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ምብልሓት'ዚ፡ እቶም ኣገባብ ማሕረስን ቴክኖሎጂ ሕርሻን ከማዕብሉ ዝኸኣሉ ሕብረተሰባት፡ ምህርቶም ብተዓጻጻፊ ኣኻዕቢቶም፡ ርእሶም ክኢሎም ንዕዳጋታት ዓለም ተቘጻጺሮም፡ ዘይተኣደነ ረብሓ ክግሕጡ እንክለዉ፡ እቶም ገና ኣብ ምምዕባል ዝርከቡ ሕብረተሰባት፡ ዛጊት ካብ ድሑር ኣገባብ ማሕረስ ብዘይምልቃቖም፡ ብመግቢ ርእሶም ምኽኣል ስኢኖም፡ ምጽወታ ንምርካብ ግዳይ ግዳማዊ ምዝመዛን ፖለቲካዊ ጸቕጢን ኮይኖም ይርከቡ። ኣብ ኣህጉርና ኣፍሪቃ ዘሎ፡ ብዙሕ ዝዓይነቱ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ጸገማት፡ እቲ ቀንዲን መሰረታዊን ጠንቂ ብመግቢ ርእሰኻ ዘይምኽኣል እዩ እንተተባህለ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ኣይኮነን።

ድሕነትን ብልጽግናን እምበኣር ቀንዲ መሰረቶም፡ ክንየው ምርግጋጽ ውሕስነት መግቢ፡ ትርፊ ምህርቲ ክትሓፍስ ምኽኣል እዩ። ቻይናውያን እቶም ብዋሕዲ መግቢ ኣብ ዓለምና መሪር ሕሰም ዘሕለፉ ህዝቢ ኮይኖም፡ ከም ሳዕቤኑ ንነዊሕ እዋን ኣብ ዓዘቕቲ ድኽነትን ድሕረትን ተዋሒጦም ዝነበሩ እዮም። ኣብዚ ዝሓለፈ ልዕሊ ፍርቂ ዘመን ብዘሰላሰልዎ ሕርሻዊን ኢንዱስትሪያውን ሰውራ ግን፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ናብቶም ቀንዲ ቁጠባዊ ሓይልታት ዓለምና ክጽንበሩ በቒዖም ኣለዉ።

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ብስእነት መግቢ፡ ተደጋጋሚ ደርቂ፡ ዓጸቦን ጥሜትን ዝሳቐ እንተሎ፡ ብቐዳማይ ደረጃ ህዝቢ ኣፍሪቃ እዩ። ሓደ ሲሶ ካብ ህዝቢ ኣፍሪቃ፡ ብቐጻሊ ኣብ ዓጸቦ ከምዝነብር መጽናዕቲታት ይሕብሩ። ኣስታት 300 ሚልዮን ህዝቢ ድማ፡ ኣብ መዓልቲ ሓንሳብ መግቢ ንኽበልዕ ኣዝዩ ይጽገም። እዚ ዝኾነሉ ቀንዲ ምኽንያት፡ ኣፍሪቃ ገና ሕርሻዊ ክእለትን ፍልጠትን ክትመልኽ ስለዘይክኣለት እዩ። ካብ 60ታት ጀሚሩ ክሳብ ሕጂ ኣብ ኣፍሪቃ ካብ ሓደ ሄክታር ዝፈሪ ምህርቲ እንተበዝሐ ካብ 10 ኲንታል ክሓልፍ ኣይተራእየን። ብመንጽር ብዝሒ ኣህላኺ ክጥመት እንከሎ ድማ፡ ኣብዚ ዝተጠቕሰ ዓመታት ብዝሒ ህዝቢ ኣፍሪቃ ብልዑል ፍጥነት እናዓረገ'ዩ ክመጽእ ጸኒሑ።

ኣህጉርና ኣፍሪቃ ስለምንታይ ውሕስነት መግቢ ከተረጋግጽ ዘይክኣለት፡ ብዙሕ ትንታነታት ኪቐርበሉ ይኽእል ይኸውን። እቲ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ረቛሒ ግን፡ ህዝብታት ኣፍሪቃ ብሰንኪ ገዛእቲ ዝተኸተልዎ ጥረ ነገራት ኣብ ምግሓጥ ጥራይ ዘቕንዐ ቁጠባዊ ፖሊሲታት፡ ነቲ ዝጸንሐ ልምዳዊ ሕርሻዊ ንጥፈት፡ ምስ ግዜ ከምዝስጉም ብምግባር፡ ንጠለብ ናይቲ እናዓበየ ዝኸይድ ብዝሒ ህዝቢ ብዘዕግብ መገዲ ስለ ዘየማዕበለዎ እዮም። ገዛእቲ ሓይልታት፡ ኣብ ኣፍሪቃ ዘመናዊ ንግዳዊ ሕርሻታት ኣታኣታትዮም እኳ እንተኾኑ፡ ቀንዲ ዕላማ ናይቲ ዝደኰንዎ ንግዳዊ ሕርሻታት፡ ጠለብ ዕዳጋታትን ኢንዱስትሪታትን ኤውሮጳ ንምምላእ እምበር፡ ጠለብ መግቢ ኣፍሪቃውያን ንምውሓስ ኣይነበረን። ኣፍሪቃውያን ድማ፡ ኣብቲ ብኤውሮጳውያን እተደኰነ ንግዳዊ ሕርሻታትን ማዕድን ዝምዝመዘሉ ቦታታትን ሰሪሖም ድራር ዕለቶም ክምእርሩ፡ ካብ ዘቤታዊ ሕርሻዊ ንጥፈት እናርሓቑ እዮም ከይዶም። እቶም ዝተረፉ ሓረስቶት ከኣ፡ ካብቲ ያታዊ ኣገባብ ማሕረስ ክገላገሉ ኣይከኣሉን። ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ሓደ ኣፍሪቃዊ ሓረስታይ ብገምጋም ኣብ ዓመት ን1.5 ሰብ ዝኸውን ምህርቲ ከፍሪ እንከሎ፡ ኣብቶም ዝማዕበሉ ሕብረተሰባት ግን፡ ሓደ ሓረስታይ ብኣሽሓት ንዝቝጸሩ ሰባት ክምግብ ዝኽእል ምህርቲ የፍሪ ኣሎ።

እዛ ኣብ ዓለማዊ ዕዳጋ 96% ኣልማዝ፡ 63% ወርቂ፡ 69% ኮፐርን ዚንክን፡ 32% ክሮምዩም፡ 66% ካካዎ፡ 95% ፉል፡ 40% ዘይቲ ኣውሊዕ፡ 25% ቡን፡ 25% ጡጥን ካልእ ዘይተጠቕሰ ብዙሕ ጥረ ነገራት እተቕርብ ኣፍሪቃ እምበኣር፡ ንውሽጣዊ ሃልኪ ዘውዕል

ሕርሻዊ ምህርቲ ከምቲ ዝድለ ከተፍሪ ብዘይምኽኣላ ኩብዲ ዜጋታታ ዘዐንግል እኹል መግቢ የብላን። የግዳስ ኣፍሪቃ ናብ ዕዳጋ ዓለም እተቕርቦ ጥረ ነገራት ምእንቲ ከይጎድል፡ ናይ መግቢ ጸገማታ ብምጽወታ ረድኤት እናተሸፈነ ከምዝኸይድ ይግበር ኣሎ። ምስ ትኳቦ ረድኤት ተኣሳሲሩ ዝመጽእ ኩሉ መምርሒታትን ጸቕጢታትን ድማ፡ ናይ መወዳእታ ዕላማኡ ኣፍሪቃ ጥረ-ነገራት ብቐጻሊ ዝግሓጠላ በዱ መሬት ከምእትኸውን ምግባር እዩ።

እዚ ከይኣክል፡ ኣብዚ ቐረባ ዓመታት፡ ገለ ሃብታማት ሃገራት ማእከላይ ምብራቕን እሲያን፡ ነቲ ብቑጽሪ እናዓበየ ዝመጽእ ዘሎ ህዝበን ብዉሕስነት ንምምጋብን ብሰንኪ ናህሪ ዋጋታት መግቢ እናሻዕ ዝኽሰት ጸገማት ንምምካትን፡ ኣብ መሬት ድኻታት ሃገራት፡ ብሚልዮናት ዶላራት ወፍሪ፡ ሰፊሕ መሬት ሕርሻ ብምግዛእ ወይ ንነዊሕ ዓመታት ብምክራይ፡ ውሕስነት መግቢ ከረጋግጻ ላዕልን ታሕትን ይብላ ኣለዋ። እዘን ብዘይ ውሕስነት መግቢ ልኡላውነት ከምዘየለ ዝተገንዘባ ሃገራት፡ ዕላማአን ክዉን ንምግባር ዓይኒ ዘውደቓለን ሃገራት፡ እተን ስቡሕ መሬት ዝዉንና፡ ናይ ማይ ጸገም ዘይብለን ሃገራት ትሕተ-ሰሃራ ኣፍሪቃ እየን። ካብ ቅድሚ ሒደት ዓመታት ጀሚሩ፡ ኣብ ሓያሎ ሃገራት ትሕተ-ሰሃራ ኣፍሪቃ፡ ሰፊሕን ፍርያምን መሬት ናብዘን ዝተጠቕሳ ሃብታማት ሃገራትን ገለ ዓበይቲ ኣውፈርቲን ክሸየጥን ክካረን ጸኒሑን ኣሎን።

ወፍሪ ኣይምተጸልአን። የግዳስ ግዳማዊ ወፍሪ፡ ንረብሓ ዜጋታት ናይተን ወፍሪ ዝስሕባ ዘለዋ ሃገራት ዝሕሉ ክኸውን እንከሎ እዩ ምዕባለ ክድርኽ ዝኽእል። በዚ እንርእዮ ዘለና መሬት ሕርሻ ናይ ምሽማው ጉያ ጉያ ግዳ፡ ሓረስቶት ትሕተ-ሰሃራ ኣፍሪቃ፡ ሓሪሶም ቀለቦም ዘፍርዩሉ መሬቶም እናተሓድጉ፡ ብጓኖት ኣብ ዝተገበተ መሬቶም፡ ተወፋሮ ኮይኖም ንዕለታዊ መግቦም እኳ ዘይበቅዕ ገንዘብ እናተኸፍሉ፡ ሕሱር ጉልበታዊ ስራሕ ክሰርሑ እዮም ዝፈረዱ ዘለው። እቲ ብረሃጾም ዝፈረየ እኽሊ ተሓፊሱ ናብ ዓዲ ጓና ክስደድ ብዓይኖም ይዕዘቡ ምህላዎም ድማ፡ ሓድሽ መልክዕ ምዝመዛ ኮይንዎም ኣሎ። በዚ ድማ ከም ቀደሞም



ኣብ ናይ ረድኤት መግቢ ክምርኩሱ ስለዝግደዱ "ዘይምገብዎ ዘፍርዩ፡ ዘየፍረይዎ ከኣ ዝምገቡ" ህዝቢታት ይኾኑ ኣለው።

ቀደም ኮነ ሎሚ፡ ደርቅን ዓጸቦን ኣብ ዘይበለየሉን መመሰሊ ድሕረትን ድኽነትን ኣብ ዝኾነን ዞባ ትሕተ-ሰሃራ፡ ከምዚ ዓይነት ተግባር ክፍጸም ምርኣይ፡ ኣዝዩ ዘስደምም ጥራይ ዘይኮነ ኣብቲ ዞባ ካልእ መልክዕ ናይ መግዛእቲ ይተኣታቶ ከም ዘሎ ዘረጋግጽ እዉን እዩ። ከምቲ ኣብ ዘመነ መግዛእቲ፡ ኤዉሮጳዉያን ኣብ መሬት ኣፍሪቃ ናይ ምህላዎም ምኽንያት፡ "ደቀባት ንምስልጣን" Civilising the Natives ዝብል መመሳመሲ ዘቕርበሉ ዝነበረ፡ እዚ ናይ ሎሚ ጎበጣ ናይ ሕርሻ መሬት ድማ፡ መርወዪ ጽምኢ ሸቕለት ኣፍሪቃዉያን፡ መሰሰኒ ትሕተ-ቕርጺ ሕርሻ፡ መኻዕበቲ እቶታውነት፡.....ዝብሉ ምኽንያታት እዩ ዝወሃበሉ። እንተኾነ እዚ ተግባር'ዚ ኣብ ሃገራት ትሕተ-ሰሃራ ግርጭታት ኣብ ምጉህሃርን ብልሽዉና ኣብ ምስዕራርን ዝጻወቶ ዘሎ ተራ ቀሊል ኣይኮነን።

ከም ስዑዲ ዓረብ፡ ኩዌት፡ ቐጠር፡ ሕቡራት ኢማራት ዓረብ ዝኣመሰላ ሃገራት፡ ኣብ ዓደን ዉሕስነት መግቢ ንምርግጋጽ፡ ኣብ መላእ ዞባ ትሕተ-ሰሃራ፡ ሰፊሕ መሬት ሕርሻ ክገዝኣን ክካረያን ከለዋ፡ ቻይናን ህንድን ድማ ናይ ነዳዲ ጠለባተን ንምምላእ፡ ንስነ-ህይወታዊ ጸዓት ዝኸዉን እኽሊ ንምፍራይ፡ ኣብዚ ዝተጠቕሰ ዞባ፡ ተመሳሳሊ ስጉምቲታት ኣብ ምዉሳድ ይርከባ። ዓቢ መኽሰብ ዝገሓጠሉ ሰፊሕ ናይ ወፍሪ ዕድላት ዝተኸስተሎም ዓበይቲ ኣዉፈርቲ'ዉን ጠመተኦም ናብዚ ዞባ ካብ ምዉርዋር ዓዲ ኣይወዓሉን። በዚ መሰረት፡ ኣስታት 20 ዝኾና ሃገራት ኣብ ሱዳን፡ ኢትዮጵያ፡ ኮንጎ፡ ናይጀርያ፡ ጋና፡ ማዳጋስካር፡ ዛምብያ፡ ኡጋንዳ፡ ማሊ፡ ማላዊ፡ ኬንያ፡ ታንዛንያን ካልኦት ሃገራት ኣፍሪቃን ብ10ታት ሚልዮናት ዝግመት ሄክታራት መሬት ተኻርየን ወይ ገዚአን እየን። ካብ ዝረኽባኦ ተረፍ-ምህርቲ ድማ ዘይተኣደነ መኽሰባት ይግሕጣ ኣለዋ።

ብዝሒ ህዝቢ ዓለም ኣብ 2050 ናብ 9 ቢልዮን ክብ ከም ዝብል ክኢላታት ዝሃብዎ ትንቢት ሓደ ካብቲ ንመሸጣን ክራይን ሕርሻዊ መሬት ዝደፋፍኦ ረቛሒ እዩ። ምኽንያቱ ምዉሳኽ ብዝሒ ህዝቢ ምጽባብ ዝሕረስ መሬት ስለዘመልክት፡ ብፍላይ ድማ እቲ ኣብ 2008 ብደረጃ ዓለም ኣጋጢሙ ዝነበረ ሕጽረት መግቢን ብሰንኩ ዝተኸስተ ክብሪ ዋጋታት መግቢን፡ ንግዝፊ ናይቲ ድሕሪ 40 ዓመት ከጋጥም ዝኽእል ናይ መግቢ ሽግር ኣመት ዝህብ ስለዝኾነ፡ ሃብታማት ሃገራት ብፍላይ ድማ እተን ዘነይት መሬት ሕርሻ ዘይብለን ሃገራት፡ ኣብ ከምኡ ዓይነት ጸገም ከይወድቃ ነቲ ክመጽእ ዝኽእል ሽግር ብኣግኡ ንምእላዩ ክሰርሓ ኣገዲድወን'ዩ። ዝኾነ ኾይኑ፡ እዚ ሕጂ መሬት ሕርሻ ንምርካብ ዝግበር ዘሎ ጸደፍደፍ ዘመሓላልፎ

መልእኽቲ እንተሎ፡ ዉሕስነት መግቢ ከየረጋገጽካ ድልዱል ቁጠባ ምህናጽ ከም ዘይከኣል'ዩ። በዚ ምኽንያት'ዚ ድማ'ዩ ኣብ ዝኾነት ሃገር ዉሕስነት መግቢ ናይ ምርግጋጽ ዕማም ርእሲ ኹሉም ናይ ልምዓት ወፍርታት ዝስራዕ።

ኣብ መሬት ኣፍሪቃ ሕርሻዊ ወፍሪ ምኽያድ፡ ብዙሓት መንግስታት ዝኽተላኦ ዘለዋ ሓድሽ ናይ ቀረብ መግቢ ስትራተጂ ኮይኑ ኣሎ። እዘን ወፍሪ ንምግባር ዘኽእለን ገንዘባዊን ቴክኖሎጅያዊን ርእሰማል ዘዉንና ሃገራት፡ ኣዒንተን ኣብ መሬት ኣፍሪቃ ከዉድቓ ዝመረጻሉ ምኽንያት፡ እቲ ዘካይዳኦ ወፍሪ፡ ብኹለንትናኡ ኣኽሳቢ ኮይኑ ስለዝረኽባኦ ጥራይ ዘይኮነ ከም ናይ መድሕን ፖሊሲ ገይረን ስለዝጠመታኦ እዉን እዩ። ኣብ 2008 ኣብ 28 ሃገራት ዝተራእየ ሕጽረት መግቢ ዝጠንቆ ህዝባዊ ናዕቢታት፡ ምንቁልቋል ትሕዝቶ ማይ፡ ክሊማዊ ለዉጢን ምዉሳኽ ብዝሒ ህዝብን ተደሚሮም፡ ሕርሻዊ መሬት ኣፍሪቃ ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ሃብቲ ዝጥለብ ባህርያዊ ጸጋ ክኸዉን ክኢሉ እዩ። ኣፍሪቃ ዝሰፍሐን ዝሰብሐን መሬት እትዉንን ኣህጉር እኳ እንተኾነት፡ ምስ ካልኦት ብምንጽጻር ግን ብሕሱር ዋጋ መሬት ዝርከብ ክፍለ-ዓለም እያ።

ኣብ ድኻታት ሃገራት ዝርከብ ናይ መግቢ ጽላት (Food Sector)፡ ከም ኩሉ ናይ ቁጠባ መሓዉራተን፡ ብዓዉለማ እናተጸለወ፡ ማለት ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ዓበይቲ ኮርፖረሽናት እናኣተወ ይኸይድ ኣሎ። ሃብታማት ሃገራት፡ እታ ሓንቲ ካብታ ካልእ ዝሓሸ ዝበሃል ዉዕላት ብምግባር ኣብ መሬት እንዳማተን ገንዘባዊ፡ ሰብኣዊን ቴክኖሎጅያዊን ወፍርታት ዝገብራሉ ሕርሻዊ ምህርቲ ይሓፍሳ ኣለዋ። ብተመሳሳሊ እተን ብስቡሕ መሬተን ዝተጠመታ ድኻታት ሃገራት ኣዉፊርተ ንምስሓብ ክቀዳደማ ምርኣይ ልሙድ ኮይኑ ኣሎ። ክሳብ ሕጂ ተገይሩ ብዘሎ ገምጋም መሰረት፡ ኣብ ዝሓለፈ ሒደት ዓመታት ጥራይ ኣብ ኣፍሪቃ ክሳብ 50 ሚልዮን ሄክታር ዝግመት ናይ ሕርሻ መሬት (ልዕሊ ክልተ ዕጽፊ ስፍሓት መሬት ብሪጣንያ ዝኸዉን) ብናይ ሃብታማት ሃገራት መንግስታትን ድኍማታት መንግስቲ ዝግበረለን ናይ ወጻኢ ናይ ወፍሪ ኩባንያታትን ተታሒዙ ኣሎ ወይ ድማ ንኽትሓዝ ኣብ ዝርርብ ኣሎ።

ኣብዚ እቲ ቐንዲ ዘተሓሳስብ ጉዳይ፡ ስለምንታይ ሃብታማት ሃገራት ሓድሽ ስትራተጂ ምርግጋጽ ዉሕስነት መግቢ ቀይሰን ዘይኮነ፡ እተን መሬት ዝሸጣለን ዘለዋ ሃገራት ብተደጋጋሚ ደርቅን ጥሜትን ዝሳቐያ ምዃነን እዩ።

ልዕሊ 50% ዓያዩ ጉልበት ዓለምና ኣብ ሕርሻ እተጸምደ እዩ። ብዝርግሐ ክረአ እንከሎ ኣብ ጽላት ሕርሻ እተዋፈረ ዓያዩ ሓይሊ፡ ኣብ ኣህጉር ኣፍሪቃ ልዕሊ 60% ኪኸዉን እንከሎ ኣብ እስያ 61%፡ ኣብ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካን ካናዳን ትሕቲ 3%፡ ኣብ ደቡብ ኣመሪካ 20%፡ ኣብ ኤዉሮጳ ድማ 9% ይበጽሕ። እዚ ኣሃዛት'ዚ ብመንጽር ኣብዘን ክፍለ-ዓለማት ዘሎ ናይ መግቢ ርእሰ-ምርኮሳ ክጥመት ከሎ ዘገሃዶ ሓደ ሓቂ ኣሎ። ንሱ ድማ እተን ዝወሓደ ዓቕሚ ሰበን ኣብ ሕርሻ ዘዉፈራ ሃገራት ብመግቢ ርእሰን ዝኸኣላ ክኾና ከለዋ እተን ዝበዝሐ ዓቕሚ ሰበን ኣብ ሕርሻ ዘዉፈራ ሃገራት ግን ብሕጽረት መግቢ ይሳቐያን ረድኤት የቋምታን።

ኣብ ሃገራት ትሕተ-ሳሃራ ብሕርሻ ዝናበር ህዝቢ ካብ ቀለቡ ሓሊፉ ንዘቤታዊ ዕዳጋ ዝዉዕል ትርፊ ምህርቲ ክፍሪ ዝኽእል ኣይኮነን። ስለዚ ሃገራት ትሕተ-ሰሃራ መግቢ ንምሽማት ገዚፍ ወጻኢታት ብምግባር ዝፍለጣ ኮይነን፡ ካብ ጠቕላላ እትዋተን 60 ሚእታዊት ኣብ ምግዛእ መግቢ ዝጠፍእ እዩ። ከምኡ ገይረን'ዉን እኹል ቀረብ መግቢ ስለዘይረኽባ ዝበዝሕ እዋን ኣብ ረድኤት ይምርኮሳ። እቲ ኣብዘን ሃገራት ነጊሱ ዘሎ ንረድኤት ከም መሕለፍ ሽግር ወይ መድሎ ዘይኮነ ከም ቀንዲ ዓንዲ ቁጠባ ጌርካ ናይ ምጥማት ባህሊ ፈጢርዎ ዘሎ ተጸባዩ ስነ-ኣእምሮ ድማ ክትገልጾ ኣዝዩ ከቢድ እዩ። ካብዚ ልምሰት'ዚ ንምዉጻእ፡ ብመግቢ ርእሰን ንምኽኣል ካብ ምጽዓር ዓዲ ምዉዓለን ከይኣክል፡ ኣብ ርእሲ ዘላታ ተወሰኽታ ከም ዝበሃል፡ ነቲ ዝርካቡ መሬተን ንባዕዳዉያን ብምሻጥ ቀጻልነት ጥሜትን ተመጽዋትነትን ኣብ ምዉሓስ ይርከባ። እተን ብስቓይ ህዝበታት ዝነግዳ "ዘይመንግስታዉያን" ዉድባት ከኣ ኩነታት ስለዝጣጥዋሓለን፡ ከም ወትሩ፡ ናይ ልምሰት ተልእኾ ሒዘን ኣብዘን ሃገራት ሕልኽልኽ ይብላ ኣለዋ።

ብመግቢ ርእሰኻ ዘይምኽኣል እምበኣር ኣብ መዉዳእታ ዝሃለወ ካልእ ባህርያዊ ሃብቲ ይሃሉኻ፡ ንምዝመዛን ጽግዕተኛነትን ዘቃልዕ እዩ። በዚ ድማ፡ ብዘይ ዉሕስነት መግቢ ልኡላዉነት የለን እንተተባህለ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ኣይኮነን። ንዘቤታዊ ሃልኪ ኣኺሉ ዝተርፍ ሕርሻዊ ምህርቲ ምፍራይ ብግደኡ፡ ኣብ ምዕባለ ኢንዱስትሪታትን ካልእ ቁጠባዊ ጽላታትን ከምኡ እዉን ኣብ ምዕማር ዉሽጣዊ ዕዳጋታትን ቁጠባዊ ርክባት ህዝብን ዝህልዎ ድርኺትን ጽልዋን ኣዝዩ ዓቢ ብምዃኑ፡ ምርግጋጽ ዉሕስነት መግቢ እቲ ቀንዲ ምንጪን ሰረትን ምስጢርን ስልጣን እዩ።

ሓቂ እዩ፡ ምርግጋጽ ዉሕስነት መግቢ፡ ኩለን ሃገራት ሳልሳይ ዓለም፡ ኣብ ዝርዝር ናይ ምዕባለ ፖሊሲአን ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ኣስፊረንኦ እየን። ይኹን እምበር ካብተን ንትግባረኡ ተበግሶ ዝወሰዳ፡ እተን ናይ መግቢ ርእሰ-ምርኮሳ ኣብ ዘየተባብዕ ልምድታት ዝተሸመማ ይበዝሓ። እተን እምነተን ኣብ ምጽወታ ዘንበራ ሃገራት ወትሩ ካብ ልቓሕን ሓገዝን ኣብ ዝረኽባኦ ገንዘብ ተመርኲሰን ሃገራዊ ባጀተን ክቕምራን ኣብ ግዳም ተወጺኡ ንዝመጾ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ዉሳነታት ክትግብራን ይንብራ ኣለዋ።

መምሃሪን ኣይግበርካ መምሃሪን ኣይኽላእካ ከም ዝበሃል፡ ሃገርና ኤርትራ ካብ ኣሉታዊ ተመኩሮ ናይዘን ሃገራት ብምምሃር፡ ካብ ጽባሕ ሓርነት ኣትሒዛ ብዘለዓለ ኣገባብ ዝተተሓሓዘቶ ልምዓታዊ መደብ እንተነይሩ እቲ ዉሕስነት መግቢ ዘረጋግጸሉ ጽላት ሕርሻ እዩ። መብዛሕትኡ ህዝቢ ኤርትራ ብቐጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ መነባብሮኡ ኣብ ሕርሻ ዝተመርኰሰ እዩ። እቲ ዉሁብ ኩነት እዚ ስለዝኾነ ከኣ ክሳብ ቁጠባ ሃገር ብኹለንትናኡ ማዕቢሉ ዝሰፍሐ ኣማራጺታት ዝህሉ፡ ዉሕስነት መግቢ ናይ ምርግጋጽ ዕላማ ናይ ቀዳምነት ቀዳምነት ኮይኑ ክሰርሓሉ ኣድላዪ እዩ። ሕርሻ ብሕርሻኡ ድማ ምሉእ ብምሉእ ብዉሽጣዊ ዓቕሚ ዝካየድን ኣብ ረብሓ ህዝቢ ዝዉዕል ምህርቲ ዝፈርየሉን ሕርሻ።

## ወግዒ ብሓሳብት

# ኣብ'ቲ ናይ ሓባር ሕልሚ ንሕበር

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

"ኩሎም ነገራት ከክልተ ግዜ እዮም ዝፍጠሩ፣ ቀዳማይ ብሓሳባዊ፣ እቲ ካልኣይ ድማ ብኣካል"

ስተፈን ኮቨይ

"ህይወት፣ ቀደም'ዶ ይጥዕም ሎሚ?" ዝብል ሕቶ ኣብ ኣእምሮና ብቐጻሊ ካብ ዝመላለሱ ሕቶታት ሓደ እዩ። እዚ ሕቶ በጋጣሚ ኣይኮነን ኣብ መዓልታዊ ሓሳብና ዝመላለስ፡ ኣብ ህይወትና ኣገዳስነት ስለዘለዎ እምበር። ንሕና ነዚ ሕቶ'ዚ እንህቦ መልሲ፣ ብዛዕባ ጽባሕና ኣብ እንውስኖ እዋን ቀንዲ ረቛሒ ይሕዝ። ኣብ መንጎ ትማልን ሎሚን ዘሎ ፍልልይ፡ ኣንፈት ናይ መጻኢ ዝሕብር'ዩ። እሞ... ህይወት መዓስ ትጥዕም? ቀደም'ዶ ሎሚ?

ብብወገንና እንህቦ መልሲ ዝተፈላለየ እዩ። ከከምቲ ብዝሕናን ናይ ህይወት ተመኩሮናን ዝተፈላለየ መልሲ ክንህብ ቅቡል'ዩ። ህይወት መቐረታ ኣብ ብዙሕነት ብምዃኑ፡ እቲ ፍልልይ ናይ ኣረዳድኣ ክሳብ ክንድኡ ዝጽላእ ኣይኮነን። እቲ ጥንቃቐን ምስትውዓልን ዝሓትት ጉዳይ ግን፡ ሕሉፍን ህሉውን ንመጻኢ ብኣሉታ ክጸልውዎ ከለዉ እዩ። እስከ ኑብስና ንፈትን! ክንደይ ካባና ኢና፡ "ጽቡቕ ኣሎና፡ ናብራ ሓሲሙ፡ ሰላም ሰፊኑ፡ ሕጊ ጠፊኡ፡ ፍልጠት በዚሑ፡ ትምህርቲ የለን፡ ፍቕሪ ዛሕቲሉ፡ ህይወት ምዒዙ፡ ባህሊ ተባላሽዩ... ወዘተ" እናበልና ነንሕድሕዶም ዝገራጨዉ ገምጋማት ንገብር።

ገለ ጥንቁቓት መለስቲ፡ "ከከምሰቡ፡ " ብምባል ሓፈሻዊ ስእሊ ዘይህብ ሓዲግ ምላሽ ሂቦም ይዓጽዉኻ። እዞም ከምዚኦም ዓይነት ሰባት፡ ንነገራት ብውልቃዊ ስምዒቶም ጥራሕ እዮም ዝርኢዎ። ነቲ ናይ ሓባር ብደሆታትን ዕድላትን ብሓደ ኩርናዕ ተጸቒጦም ዝዕዘብዎ እዮም ዝመስሉ። ንዓኣቶም እቲ መጻኢ ከኣ፡ "ከከምሰቡ፡" እዩ። እቲ መስትያቶም ምስሊ ሓደ ሰብ ጥራይ እዩ ዝርኢ። ብዛዕባ ሕብረትሰብ ምሉእ፡ ሃገር ምሉእ፡ ኣህጉር ምሉእ፡ ዓለም ምሉእ፡ ገምጋም ክህቡ ኣይደፍሩን እዮም።

ካልኦት ከኣ፡ " ቀደም ጥዑም ኔሩ በጃኻ ኢለካ፡ ጥዑም ከይበልካዮ ጥዑም ይሓልፍ! ሎሚ ደኣ፡ ኣበይ ኣሎ ፍቕሪ፡ ኣበይ ኣሎ ፍትሒ፡ ኣበይ ኣሎ ሕጊ፡ ኣበይ ኣሎ ትምህርቲ፡ ኣበይ ኣሎ



ናብራ...” ንህይወት ሎሚ ኣማሪሮም ዘይጸግቡሉ ኣለዉ። ነዚኣቶም፡ ዓለም እናተበላሸወት እያ ትኸይድ ዘላ። ህይወት ላዛኣ እናጥፈኣት እያ ትጓዓዝ ዘላ። እቲ ኣብ ኣእምሮኦም ዘሎ ስእሊ ሓንሳብ ብኣሉታ ምስተመልአ፡ ተስፋ ዝበሃል ነገር ኣይረኣዮን እዩ።

ካልኦት ሳልሳይ ጉጅለ ድማ፡ “ቀደም ደኣ እንታይ ህይወት ኔሩ፡ ብድንቁርና ተበሊዕና ዝነበርና፡ ዘዘርከበ ዝገዝኣና ዝነበረ፡ ብዝኾነን ዘይኮነን ንታለል ሰባት እንዲና ኔርና። ደቂ ሎሚ ከኣ፡ ትምህርቲን ፍልጠትን ኣብ ገዛኦም! ናብራና ገድሊን ከልበትበትን እንደኣሉ ኔሩ፡ ካላእ ትዘክሮ...፡” ንሕሉፍ ህይወቶም ጸሪፎም ኣይጸግብዎን። ነዚኣቶም፡ ሎሚ ካብ ቀደም ኣጸቢቓ ትሓይሽ።

ንመንእሰይ ዝያዳ ዘገድስዎ እዞም ሳልሳይ ጉጅለ እዮም። ሓደ ውልቀ ሰብ፡ ‘ሎሚ ካብ ትማሊ ብብዙሕ መለክዒታት ትበልጽ፡’ ኢሉ እንተሓሰበ፡ ጽባሕ ከኣ ዝበለጸን ዝማዕበለን ነገር ሒዛትሉ ከምእትመጽእ እምነት ኣለዎ ማለት እዩ። ንሕና ደቂ ሰባት፡ እቲ ኩሉ ንገብሮ ዘበለ ካብ ውሽጣዊ እምነትና ስለዝምንጬ፡ እቶም ጽባሕ ዝበለጸ ነገር ሒዛትሎም ከምእትመጽእ ዝኣምኑ፡ ነታ ጽብቕቲ ጽባሓም ክሰርሕዋ ይጋደሉ። እዚ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ዝሓሸ ነገር ከምዝፍጠር ዝኣምንን ዝዓይን ኩንተ ኣእምሮ ከኣ፡ ገስጋሲ ይበሃል። ገስጋሲ፡ ንሓድሽን ዝበለጸን ለውጢ። ገስጋሲ፡ ንድምቕቲ ጽባሕ።

ኑቶም፡ ‘ህይወት እናተበላሸወት እያ ትኸይድ ዘላ፡’ ኢሎም ዝኣምኑ ሰባት፡ እዚ ገስጋሲ ኩነተ ኣእምሮ ከም ዕሽነት እዩ ዝቖጽሮ። ከንቱ ድኻም ይብልዎ። እቲ ገስጋሲ መብራህቲ ክውልዕ ንሳቶም ከጥፍኡ ዝረባረቡሉ እዋናት ብዙሕ እዩ። ኣብ መንን'ዞም ኣንጻራዊ ስምዒታት ዘሎ ምድፍፋእ እዩ ከኣ፡ ቃልሲ ዝበሃል። ‘ሰውራ፡’ እንተበልናዮ'ውን ንሱ እዩ። ሰውራ ዝኸውን፡ እቶም ገስገስቲ ተኣኪቦም፡ ሓሳባቶም ኣስሚሮም፡ ነቲ ናይ ተስፋ ምቑራጽ ስምዒታት ዓብሊሎም፡ ዝጽገን እናጸገኑ ንቕድሚት ክስጉሙ ከለዉ እዩ።

ኣብ ለውጢ ንዝኣምን ኣእምሮ፡ ጽባሕ ካብ ሎሚ ዝጠዓመ ዕድል ኣለዋ። ምኽንያቱ ናይ ሎሚን ትማልን ናይ ቅድሚኡን እኹል ትምህርትን ተሞክሮን ደሊባ እያ ክትመጽእ። እቲ ፍልጠትን ተሞክሮን እናተደራረበ እዩ ዝኸይድ። ጽባሕ ንሎሚ መመላእታኣ እምበር መተካእታኣ ኣይኮነትን።

ኣብ ሎሚ ኴንካ፡ እቲ ቀንዲ ዘገድስ ነገር፡ ብዛዕባ መጻኢ ጥዑም ነገር ክትሓልም ምኽኣል እዩ። ብውሽጣዊ እምነትካ፡ ብምምሳል ዘይኮነስ ብምዃን። እቲ ብዛዕባ ጽባሕ እንሓልሞ ነገራት ተጨባጢን ርትዓዊን ንክኸውን ከኣ፡ ክሳብ ክንደይ ብዛዕባ ትማልን ሎሚን ንመራመር የገድስ። እቶም ንትማሊ ብደቂቕ ዝምርምሩ፡ ታሪኾም ኣርጢቦም ዘጽንዑ፡ ብዛዕባ መጻኢ ስእሊ ኣለዎም። እቶም፡ ‘ሎሚ እንታይ ይፍጸም ኣሎ፡ እንታይ ይግበር ኣሎ፡ እንታይ ይበሃል ኣሎ፡” ብደቂቕ ዝከታተሉ፡ ብዛዕባ ጽባሕ ዝሓሸ ስእሊ ኣለዎም። ምኽንያቱ፡ ኣወንታዊ ይኹን ኣሉታዊ ታሪኹ ዝቕበል ወለዶ ታሪኽ ክሰርሕ ኣይጽገምን እዩ። ካብቲ ኣሉታን ካብቲ እወንታን እናተማህረ ስለዝኸይድ። ንሕሉፍን ንህልውን ብሸለልትነት ዝሪኦም ከኣ፡ ኣብ ሻላ ይነብር።

ንጽባሕ ዘሎና ትምኒት፡ ውዱእን ተጨባጥን ክኾነልና እንተደሊና እምበኣር፡ እቲ መልሲ ኣብ ሎሚ ኴንና ክሳብ ክንደይ ንጽባሕ ዝበቅዕ ነገር ነዋህልል ኣሎና ዝብል እዩ። እቲ ዝበለጸ ካብኡ ከኣ ፍልጠት እዩ። ፍልጠት፡ ነዚ ሎሚ ዘሎናዮ እዋን ኣብ መዓልታዊ ናብራና እኽህልኾ ጥራይ ዘይኮነስ ናብ ወሎዶታት ተሰጋጊሩ ኣንፈት መንገዲ ክትሕዝ ዝኽእል ዕምቆት ዘለዎ፡ ሱር በተኻዊ እወንታዊ ለውጢ ክፈጥር ዝኽእል፡ ውሽጣዊ ንቕሓት ዝተሓወሶ፡ ፍልጠት። ንባህግና ከፊቱ፡ ዘርኢ ሕልሚ ከሕልም ዝኽእል፡ ፍልጠት። በቢቲ ዝሓዝናዮ ዓውዲ ስነ-ፍልጠት።

ብብሞያና ዝረኣየና ጥዑም ሕልምታት እኳ እንተሎ፡ እስከ ከም መፈለሚ ክኾነና፡ በቲ ናይ ሓባር፡ ንኹልና ደቂ ሰባት ዝምልከት ራኢ ክንጅምር። ሰባዊ ሓርነት። መንእሰይ ኮይኑ፡ ናይ ቀለም ምሁር ይኹን ኣይኹን ብዘየገድስ፡ ብዛዕባ ሓርነት ዘይሓስብን ዘየስተንትንን እንተኾይኑ፡ ዝኾነ ነባሪ ፍረ ክፍሪን ከጠጥዕን ኣይኽእልን እዩ። ነዚ ነገር ኣቐዲሞም ዝተረድኡ ናይ 1940ታት ብሉጻት ሰባት ሃገርና፡ ካብቲ ቅድሚኡ እዋን ዝነበረ ስርዓት ብዝቐሰምዎ ትምህርቲን መንቋሕቋሕታን ተበጊሶም እዮም ረዚን ሕቶ ሓርነት ዘልዓሉ። ካብ ሓደ ጽሑፍ ዝተወሰደ ቃል ናይ ኣቶ ዓብደልቃድር ከቢረ፡ “ካብ ሽሕ ዓመት ብውርደት፡ ሓንቲ ዓመት ብኽብረት ምንባር ይበልጽ።” ዝብል ይርከቦ። ጽሑፋት ናይ ኣቶ ወልደኣብ ወልደማርያም ደጋጊምና እንተረኣናዮ'ውን ንሰብን ንሓርነትን ዘተኣሳር እዩ። እዚ ከኣ፡ ከም ደቂ ሰባት ኣብ ልዕሊ'ዛ መሬት ክሳብ ዘሎና ዘይንቕነቕ መምርሒ ህይወት እዩ።

ብብውልቅና ዝሓለምና ንሕለም፡ መንገድና መንገዲ ሓርነት እንተዘይኮይኑ ኣብ ንበጽሖ ኣይክህልወናን እዩ። በቲ ሓደ ወገን ከኣ ሓርነትን ስድነትን ነንበይኑ ምዃኑ ኣጥዕዮም ምሂሮምና እዮም። ሓርነት ማለት፡ ብመዐቀኒታት ናይ ሰብኣዊ መንነት፡ ትሕቲን ልዕሊን ሰብ ክትከውን ኢልካ ዘይምምናይን ዘይምዃንን እዩ። ሓርነት ማለት፡ መንፈሳዊ፡ ኣካላዊ፡ ማሕበራዊ፡ ውህደት ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰብ ክፍጠር ከሎ እዩ። ሓርነት ማለት፡ “ዘይሓሰወን ዘይሰረቐን ሰብ ኣይሓልፈሉን እዩ።” እናበሉ ዝሰብኩ ናይ ሓሶት መማህራን ከቢቦምኻ እናሃለዉ፡ ብጎደና ሓቂን ርትዒን ክትመላለስ ከለኻ እዩ። ሰባት ንኽሪኡኻ ኣብ መድረኻት ክትቀላቐል ከሎኻ ኣይኮነን። ስለዚ ቀዳማይ ሕልምና፡ ኑብስኻ ብመዐቀኒታት ናይ ሰብኣውነት ምዕባይ እዩ። ንጽልኢ ብፍቕሪ ክንስዕረሉ ኣብ እንኽእል ደረጃ እንተበጺሕና ከኣ፡ ተዓዊትና ማለት እዩ። ብመንገዱ ኣቢልና ኢና ከኣ፡ ንዘዝመጸ ናይ ግዳም ይኹን ናይ ውሽጢ ጸህያይ ክንጽዊ እንኽእል።

ካብዚ ሰጊርና ከኣ፡ ናብ ሓደ ሓደ፡ መሳርሒ ሓርነት ዝኾኑ ሞያታት ክንርኢ ንፈትን። ከም ኣብነት ገለ ካብቶም ኣብ ሕብረተሰብ ጠመርቲ ዝኾኑ ዓውደ ዕዮታት ወይ ሞያታት ከም፡ ፖለቲካ፡ ምሕደራ፡ ሕጊ... ዝኣመሰሉ ንውሰድ። ሓደ ኣብዞም ዓውድታት እዚኦም ዘጽንዕን ክዓዪ ዝሓስብን መንእሰይ፡ ብዛዕባ ሕጂ ዘዮብልናሞ ክህልወና ዘለዎ ብቕዓታት ክሓልምን ናብቲ ሕልሙ ገጹ ክደፍኣናን ንጽበዮ። ባህሎምን ወግዕታቶምን ብዘየጥፍኡ ምሁራን ዝቖመ ሰፊሕ ሃገራዊ ንበሎ ኮማዊ ባይቶ ክህልወና ከምዘለዎ ክርስዕ ኣይግባእን። እቶም ዘማሓድሩና ሊቃውንቲን ዓበይቲን ወከልቲ ህዝቢ፡ ካብ መጻሕፍቲ ናይ ባዕዲ እናቐድሑ ከንብቡልና ዘይኮነስ፡ ከም ነብስናን ከምዓቕምናን ከሰጉምና ዝኽእሉ ሰባት ጌርና ክንሰርሖም፡ ንዓና ዝመስሉ ጥራይ ዘይኮኑስ ብመንፈሶም ከማና ዝኾኑ፡ ደቆም ምስ ደቅና ዘምህሩ፡ ባህሎምን ያታኦምን ዘይንዕቁ፡ ዝለኣኽናዮም ክገብሩ ዝጋደሉ እምበር ንኽግባዕብዑልና ዘይህንደዱ... ዝዓይነቶም ሰባት ክፈጥር ክጋደል ኢና ንጽበዮ። ከም ግምተይ እንተኾይኑ፡ ነዚ ዝመስል ባህሪያት ወይ ጠባያት ክትፈጥር ኢልካ ኢኻ፡ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት ትመሃር።

ሓደ መንእሰይ ሕርሻን ምስኡ ዝተኣሳሰር ዓውድታትን ይመሃር እንተልዩ፡ ምስዚ ዘሎ ሓድሽ ቴክኖሎጂ፡ መሬት ካብ ምድረበዳ ናብ ለምለም ሸኻ ክቕየር ከምዝኽእል እናሓሰበ ኣእምሮኡ ክቓኒ ንጽበዮ። ብጻዕሪ ህዝበን ናብ ለምለም ዝተቐየራን፡ ኣብ ጸቢብ መሬት ሰለስተ ግዜ ምህርቲ እናሓፈሳ፡ ልዕሊቲ ህዝበን ዘህልኾ ምህርቲ ዘፍርያ ሃገራት ንፈልጥ። እቲ ምሁር መንእሰይ ድማ፡ ናብኡ ገጹ ክመርሓና ንጽበ። ኩሎም ነገራት ከክልተ ግዜ ከምዝፍጠሩ ተገንዚቡ፡ ቅድም እቲ ናይ ኣእምሮኡ ስእሊ ከጻፍፍ ንጽበዮ።

ሓደ ሰብ መሃንድስ ኮይኑ፡ ኣሰራርሓ ኣባይቲ ጽርግያታት ዲጋታት እንተተማሂሩ፡ በዚ ሕጂ ብንኡስ ዓቕምታት ዝካየድ ዘሎ ስራሓት ህንጻ




ክዓግብ ኣይንጽበዮን። ሞያኡ ኣዕብዩ፡ ነዛ ሕጂ ዘላ ዘመናዊት ዓለም ዝበቅዕ ትሕተ-ቕርጺ ንዓድና ከግዝማ ንጽበዮ። ምኽንያቱ ነቲ ሕጂ ዘይትግበር ዘሎ ነገራት ክንገብር ንኽንክእል፡ ብሓድሽ መንፈስ ዝመርሓና ምሁር ኢና ንጽበ። ሓደስቲ ንዓና ዝመስላ ከተማታት ክንሃንጽ፡ ህዝብና ጽሩይ ማይ ክሰቲ፡ ጽርግያታትና ኣብ ውሽጢ ሓደ መዓልቲ ንሃገርና ኮሊልካ ከምትውድኣ ዝገብሩ ክኾኑ፡ ኣብ መታሕት ዝፈረየ ምህርቲ ኣብ ሰዓታት ከተማታት ክኣቱ...። ልዕሊ ኩሉ ከኣ፡ ንወለዶታት ጥዑይ ውርሻ ዘውርሳ፡ ብሕጊን ስነ-ምግባርን ተመሪሐን ዝኸዳ፡ ገስገስቲ ዝኾና ትካላት ክተኽለልና ንጽበ። ትምህርቲ ንለውጢ እንተኾይኑ፡ ትምህርቲ ንምዕባለ እንተኾይኑ፡ እዚን ካብዚ ንላዕሊ ዝበለጹ ነገራት ንምፍጻምን ጥራሕ እዩ ክኸውን ዝኽእል።

ሓደ መንእሰይ ኣብ ዓድና ተማሂሩ ዶክተር ዝበሃል እንተኾይኑ፡ ብዛዕባ ኤይድስ፡ ሕማም ሽኮር፡ መንሸሮ፡ ጸቕጢ ደም ዝኣመሰሉ ኣሻቐልቲ ሕምማት ክቖስን ኣይንጽበዮን። እቲ መንእሰይ፡ “ኣነ ትምህርተይ ቀጺለ ሸፐሺያሊስት ክኸውን እየ ዝደሊ፡” ክብለና ከሎ፡ ኣብ ገገዛና ከለና ሓኪሙ ክፍውሰናን ከሕውየናን ኢና ንጽበ። ምኽንያቱ ትምህርቲ፡ ንለውጢ እንተዘይኮይኑ ከም መጋየጺ ኣቕሓ ጥራሕ እዩ ክኸውን ዝኽእል።

መጠቓለሊ’ዶ ክንገብረሉ። ግዜ ይንዋሕ ይሕጸር ብዘየገድስ፡ ንሕልምታትካ ብትዕግስቲ ዓቂብካ ነዊሕ ክትጎዓዝ ምኽኣል፡ ሓደ ካብቶም ከበድቲ ጥበባት ህይወት እዩ። ምስ ምንዋሕ ግዜ ሕልምትትካ ከይጭወዩኻ ምጥንቃቕ፡ ሞያ እዩ። ኣብ መጀመርታ 1980ታት፡ ወታሃደራት ደርጊ ዘይተኣደነ ኣጽዋር ዓጢቖም ከጥፍኡኻ እናመደቡ ከለዉ፡ “ኤርትራ ናጻ ምስወጸት ህዝባዊ ረፈረንደም ክግበር እዩ፡” ኢልካ ምሕሳብን ክዉን ምግባሩን፡ ፍረ ናይ ሓደ ዘይንቕነቕ ሕልሚ ጥራይ እዩ ክኸውን ዝኽእል። እቲ ከምኡ ዝገበረ ኣካል ሕብረተሰብ፡ ነዚ መሬት ናጻ ምውጻእ እዩ ዝዓበየ ሕልሙ ኔሩ። ሕልሙ ከኣ ፈጺሙ እዩ። እቲ ኣካልቲ፡ ክሳብ ሎሚ ኣብ ዕዮ ኣለኹ እንተይሉ መመላእታ ጥራሕ እዩ ክኸውን ዝኽእል። እታ መጻኢት ኤርትራ ኣቃውማኣ እንታይ ክመስል ይኽእል፡ ክንድዚ ሕጂ ንሕና መንእሰያት ክንሓልሞ እንኽእል ጌሩ ከነጽሮ ኣይክእልን እዩ። ስለዘይደሊ ዘይኮነስ፡ ፈጣሪ ካብኡ ንላዕሊ ዓቕሚ ስለዘይሃበ። ምኽንያቱ እዛ ናይ ሎሚ ዓለም፡ ንዓና ነዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ዝያዳ ትቐርብ።

ሕልምታትን ራኢታትን ናይ ሓባርን ናይ ውልቕን ተባሂሎም ኣብ ክልተ ክከፋፈሉ ዝኽእሉ እዮም። ክልቲኦም ተዛመድቲ ብምዃኖም ከኣ፡ ነቲ ናይ ወውልቅና ሕልሚ ምስቲ ናይ ሓባር ኣሕቢርና ንሰርሓዮ። ንሕለሞ... ኣይንብቀቐ። ኩሎም ነገራት ከክልተ ግዜ ስለዝፍጠሩ፡ ሎሚ ዘይተሓልመ ጽባሕ ኣይፍጠርን እዩ። ኣብ መሞያና ንጹርን ርትዓውን ሕልሚ ንኽንሓልም ግን፡ ንታሪኽን ንውዕሎ ሎሚን ኣድቂቕና ንሕሰበሎም። ምኽንያቱ፡ ታሪኽ ዘይፈልጥን ዘይርስዕን ሰብ፡ ታሪኻዊ ጌጋ ኣይፍጽምን እዩ።

# እምነት፡ ኣብ ልዕሊ ብጾትካ

ቅድሚ ገለ እዋናት፡ ከም ቀንዲ መለክዒ ናይ ዕዉት ትካላዊ ኣወዳድባ ዝቘጸሩ ዝነበሩ ረቛሒታት፡ ቀዋሚ ቅርጺ፡ ሰብኣዊ ተወዳዳርነት፡ ሓያል ምቁጽጻርን ምስጢራውነትን ዝኣመሰሉ'ዮም። ዕዉታት መራሕቲ ወይ ኣካየድቲ ዝበሃሉ ዝነበሩ ኸኣ፡ ኣብ መርገጺኦም ጽኑዓት፡ ክእዝዙ ታህዲድ ዘስምዑ፡ ምስጢር ዝዕቅቡ ወዘተ... ዝባህሪኦም ሰባት'ዮም ዝነበሩ።

ኣብዚ ሎሚ እዋን፡ እዞም ረቛሒታት በብቐሩብ ዝትክኡ ዘለዉ'ዮም ዝመስሉ። ሎሚ፡ ዕዉታት ዝበሃላ ትካላት፡ ብፍላይ ከኣ ንቴክኖሎጂ መዘሚዘን ኣብ ቁጠባዊ ውድድር ተዓዊተን ዘወጻ ትካላት፡ ኣብ ኣሰራርሐአን፡ ተዓጻጻፍነት፡ ናይ ሓባር ስራሕ፡ ሓድሕድ ምትእምማን፡ ቀጻሊ ምቅይያር ሓበሬታ ወዘተ... ዝብሉ ባህርያት ዝሓዛ ኮይነን ንረኽበን። ነዚ ረቛሒታት ንምምላእ ድማ፡ ናይ'ዚ እዋን ዝሓሹ መራሕቲ ስራሕ እንብሎም ሰባት፡ ዝሰምዑ፡ ንብጾቶም ዘተባብዑ፡ ከምኡ'ውን ቀጻሊ ደገፋት ዝህቡ ወዘተ..... እዮም። እቲ ሕመረት ድማ ምፍርራሕ ዘይኮነስ ሓድሕድ ምትእምማን ይኸውን ኣሎ።

ነቶም ካልኦት ንንድኒ ኣጸኒሕና፡ ሓድሕድ ምትእምማን ንዝብል ነገር ፈሊና ንርአ። ሰባት ኣብ ልዕሌኻ እምነት ኣሕዲሮም ኣድማዒ ውጽኢት ንኸምጽኡ፡ በዞም ዝስዕቡ ባህሪያት ክትልለ የድሊ።

**ሀ. ግሉጽነት ኣዘውትር** (Practice-Openness)፡-

ኣብ ደቂ-ሰባት ዘይምትእምማን ዝመጽእ ካብ'ቲ ዝፈልጥዎ ዘይኮነስ ካብ'ቲ ኣጸቢቖም ዘይፈልጥዎ ነገር'ዩ። ግሉጽነት ናብ ነብሰ-እምነትን ንሰብ-እምነትን ይምዕብል። ስለ'ዚ ብዝተኻእለካ መጠን ኣብ ዙርያኻ ዘለዉ ሰባት ዘዕግቦም ሓበሬታታት ይረኽቡ ምህላዎም ኣረጋግጽ። መሰሎም እዩ። ፈቲኻ እትህቦም ጸሊእካ ትነፍጎም ነገር ኣይኮነን።

**ለ. ርትዓዊ ኹን** (Be Fair)፥

ኣብ ኩሉ እትገብሮ ውሳነታት ካልኦት እንታይ ከምዝሰምዖም እናዘከርካ ስራሕ። ንህሉው ኩነታት፡ ብስነ-ሓሳባዊ ደረጃ ኣብ ቦታ ካልኦት ወገናት እናኣተኻ ትፍትኖ እንተኼንካ ብዙሕ ብልጫታት ክህልወካ'ዩ። ካብ ርትዒ እንተወጺእካ ድማ፡ ኣይትስማዕን፡ ኣብ ስራሕካ ኣይትዕወትን።

**ሐ. ስምዒታትካ ምስ ብጾትካ ተኻፈሎም** (Speak your feelings)፡-

ኣብ ውሽጥኻ ዘለዉ ስምዒታት፡ ምስ ስራሕ ዝተኣሳሰሩ ይኹኑ ካብ'ኡ ወጻኢ፡ ምስ ብጾትካ ኩሉ ግዜ ትካፈሎም እንድሕሪ ኼንካ፡ መሳርሕትኻ ከምኡ'ውን ሰብ ምዃንካ ይግንዘቡ። መን ምዃንካ ሓደ ስእሊ እንተሒዞም ከኣ ኣብ ልዕሌኻ ዘለዎም ኣኽብሮት እናወሰኸ ክመጽእ'ዩ። ካብ ሰባት ዝተፈለኻ ንኽትመስል፡ ተዋስኦታት ምምሃዝ ኣየድልየካን እዩ። ወዲ ሰብ፡ ምስ ከምኡ ካልእ ወዲ ሰብ እዩ ክተኣማመንን ብሓባር ክሰርሕን ዝኽእል።

**መ. ሓቂ ተዛረብ** (Tell the truth)፡-

ሰባት ብተፈጥሮኦም፡ ሓላፊኦም ዘይከውን ነገር ወይ ሓሶት ይነግሮም ምህላዉ ካብ ክፈልጡ፡ ክሰምዕዎ ዘይደልዩ ሕማቕ ውሳነ'ውን ይኹን ክንገሮም ከሎ ዘለዎም ተጻዋርነት ኣዝዩ ይዓቢ። ስለ'ዚ ንጥዑም ይኹን ንሕማቕ ዜና፡ ኣብ ቅድሚ ብጾትካ ከም ዘለዎ ንምቕራብ ትባዕ። ንሓዋሩ ዝዕበጥ ሓቂን፡ ብሓሶት ዝህነጽ ዓወትን፡ ከምዘየለ ተገንዚብካ ስራሕካ ጀምር።

**ረ. ቀጻልነት ኣርኢ** (Show Consistency)፡-

ሰባት ካብ'ቲ ዝሓለፈ ገምጊሞም ነቲ ዝመጽእ ምግማት ይፈትዉ'ዮም። ባህርያትካ ዘይለዋወጥ እንተኾይኑ፡ ካባኻ እንታይ ከምዝጽበዩ ፍሉጥ ይኾነሎም'ሞ ንህይወቶም ዝያዳ ውሑስ ኮይኑ ይስምዖም። ዘይምትእምማን ዝመጽእ፡ ካብ ሓደ ሰብ እንታይ ክትጽበ ወይ ክትረክብ ከምእትኽእል ምስ ዘይትፈልጥ'ዩ። ምትእምማን ከኣ ብኣካባብራኻ እዩ እምበር ብዘረባ ጥራሕ ክህነጽ ኣይክእልን እዩ። ነቲ እትኣምነሉ ጉዳይ ባዕልኻ ኩኖ።

**ሰ. መብጽዓታትካ ኣተግብር** (Fulfill your Promises)፡-

ኩሎም ቃላትካን መብጽዓታትካን ኣብ ተግባር ዝውዕሉ ምዃኖም

ኣረጋግጽ። ክትገብሮ ዘይትኽእል ነገር ከኣ ሙብጽዓ ኣይትእቶ።

ሸ. **ምትእምማን ዓቕብ** (Maintain Confidences)፦

ልክዕ ከም'ቲ ንስኻ ጥንቁቓትን እሙናትን ሰባት መሪጽካ ከም መመርኮሲ ክትጥቀመሎም እትደሊ፡ ንሶም'ውን ንዓኻ እሙን መመርኮሲ ክትከውን ይደልዩኻ'ዮም። ሰባት ምሳኻ ሓደ ነገር ብምክፋሎም ወይ ዝኾነ ምስጢሮም ንዓኻ ብምንጋሮም ዘይውሕስነት ዝሰምዖም እንተኾይኑ ጸገማት ኣለካ ማለት'ዩ። ንስኻ፡ ንጉዳዮም ምስ ዘይምልከቶም ሰባት ከምዘይትዛረበሉን ኣሕሊፍካ'ውን ከም ዘይትህቦምን ብውሽጦም ኣጸቢቖም ክተኣማመኑ የድልዮም። እዚ ከኣ፡ ብቓላት ዘይኮነ፡ ብዘይለበዋ ክፍጸም ዘለዎ'ዩ።

ቀ. **ብቕዓትካ ኣመስክር** (Demonstrate Competence)፦

ኣብ ልዕሊ ብጾትካ ዘለካ ኣድናቖትን ኣኽብሮትን ንኸተዕቢ ናይ ገዛእ ነብስኻ ተክኒካዊን ሞያዊን ዓቕሚ እናኣማዕበልካ በቲ ዝድለ ምልከት ስራሕን ቋንቋን ክትረዳዳእ ብቓዕ። ብቕዓትካ ናይ ምምዕባል ኣንፈትካ፡ ቀቅድሚ ወይ ማዕረ-ማዕረ ብጾትካ ዝኸይድ እንተኾይኑ ምስ ሰባት ናይ ምስራሕ ጸገም ኣይህልወካን። ኣብ ልዕሊ'ቲ ሞያዊ ስራሕካ ምስ ሰባት ዝህልወካ ናይ ምርድዳእን ምብህሃልን ከምኡ'ውን ካልኦት ናይ ሰብኣዊ ዝምድናታት ክእለትካ ኣዕቢ። በዚ ኣቢልካ፡ ንነብስኻ ውሽጣዊ ሰላም ትህባ እሞ፡ ንብጾትካ ድማ ተካፍሎም።

ኣብ መንጎ ክልተ ኣካላት ዝግበር ምትእምማን ግን ኩሉ ሓደ ዓይነት ኣይኮነን። ምትእምማን፡ ኣብ ሓደ ካብዞም ዝስዕቡ ሰለስተ ረቛሒታት ተመርኩሱ ክህሉ ይኽእል።

ሀ. **ምክልኻል ዝመበገሲኡ እምነት** (Deterrence Based Trust)፦

እቶም ተኣማሚኖም ዘለዉ ወገናት ነቲ እምነቶም ዝጥሕስ ነገር ምስ ዝፍጽሙ ዝኾነ ሕማቕ ሳዕቤን ንኸይወርዶም ብዘለዎም ፍርሒ ተደሪኾም በብወገኖም ንምስጢሮም ሒዞም ይነብሩ። እዚ ካብ ፍርሒ ተበጊሱካ ዝግበር ዓይነት እምነት ድማ፡ ውዒሉ ሓዲሩ ናይ ምፍራስ ባህሪ ኣለዎ።

ለ. **ኣብ ፍልጠት ዝተመርኮሰ እምነት** (Knowledge Based Trust)፦

ንሕሉፍ ባህሪ ናይ'ቲ ውልቀ ሰብ ወይ ጉጅለ ብምጽናዕ ኣብ ዝቕጽል እንታይ ክገብር ይኽእል ገምጊምካ ዝግበር እምነት'ዩ። እዚ ዓይነት እምነት ናብ ሃናጺ ዝምድናታትን ጽቡቕ ዕርክነትን ናይ ምምዕባል ተኽእሎኡ ልዑል'ዩ።

ሐ. **መንነት ብምርዳእ ዝግበር እምነት** (Identification Based Trust)፦

ናይ'ቲ ካልእ ወገን ዕላማታትን ድሌታትን ብምርዳእ፡ ኣብ ክልተኣዊ ምንባብ ዝተመርኮሰ እምነት። ባህግታት ናይ ሓደ ወገን ትፈልጦም እንተ'ኼንካ እንታይ ክገብር ይኽእል ድማ ካብኡ ተመርኲስካ ተውጽእ። እቶም ናቱ ስጉምትታት ንዓኻ ብኸመይ ክጸልውኻ ይኽእሉ ፈሊጥካ እትሕድሮ እምነት'ዩ። እዚ፡ ኣብ መንጎ ክልተ ብዕላማ ዝተራኸቡ ኣካላት ጥራይ'ዩ ክፍጠር ዝኽእል።

ምሉእብርሃን ሃብታይ

ምንጪ ሓሳባት፥ Organizational Behavior (Stephen P. Robbins)



# እዛ ህይወት ኢሎማስ ደቀይ!

መም/ ዮናስ ሃብተ

ህይወት ብኩበኣ ዝረቅቕ ስኑጥበባዊ ዝተቐብኣት ረቃቕ ቅብኣ'ያ፡ ምፍላዩ ዘጸግም ሓበጀረዋይ ቀለማት ዝተደንከላ ካንቫስ። ህይወት ሕልና ዘይብላ ኣረሜን'ያ፡ ከምቲ ዝደለየቶ እምበር ከምቲ ዝተመነኻያ ዘይትኸውን... ጨካን! ህይወት ኣይግዳዳ'ያ፡ ካብ ምቁጽጻርና ወጻኢ.... ቀይዲ በተኽ! ህይወት ጎነጽ'ያ፡ ድሌትና ረጊጻ ድሊታ እተዕዝዝ... ጎጢይት። ህይወት ሚዛናዊ ኣጠማምታን ዝኑቕ ፍቕርን ዘይብላ ኣድልዎ'ያ ... መሻረዊት።

ህይወት፡ ንገሊኡ ጨካንን ለዋህን ገጺታ በበእብረ ተፈራርቓሉ፡ ንገሊኡ ድማ ለዋህ ጎድና ጥራይ ትምጥወሉ። ንገሊኡ ቡቲ ጨካን ሸነኻ ጥራይ ትግተረሉ፡ ንገሊኡ ግን ናይ ምኞት ጆባእታኣ ትዝርግሓሉ። ንገሊኡ ብዘይ ምኽንያት ትስሕቀሉ፡ ንገሊኡ ከሐጉሳ እናጸዓረ ቡቲ ቁጽርጻር ገጻ ትጽወገሉ። ንገሊኡ ብሰነፉ ተጣቓዓሉ፡ ንገሊኡ ግን ብንፋዑ ትፍክረሉ።. . . እዛ ህይወት ኢሎማስ ደቀይ!

ህይወት ደርሆ''ያ ከምቲ ተዛረብቲ ዝብልዎ፡ ንገሊኡ ካብቲ ዘየለ ትሓቑፎ፡ ንገሊኡ ጻሕቲራ ጻሕቲራ ትጉሕፎ። ንገሊኡ ትወልደሉ፡ ንገሊኡ ትሓርኣሉ። ንገሊኡ ትሕብሕቦ ንገሊኡ ትተኹቦ። ንገሊኡ ብልግሲ ሸሻያ ተሳስዮ፡ ንገሊኡ ብሓለንጊ ጥሜት ገሪፋ ገሪፋ ብስቓይ ተላድዮ። ክበሃል ይከኣል'ዶ'ኾን ይኸውን? ህይወት እዚ'ያ ወይ ህይወት እዚ ኣይኮነትን ክንብላ ክንፍትን?. . . ኣይግድን። ካብቲ ኣብ ኣኡብስና ዝተኸስተ መልክዓ ተበጊስና ገለ ክንብላ ግን ይከኣል ይኸውን።

እታ ትማሊ ኣፍ ልባ ነፊሓ ጠሙተኣ ዘርጊሓ፡ ብዘይ ሰክፍታ ትዘለል፡ ናጻ ኮይና ትዕንድር፡ ከም ኩሉ ንቡር ኣተሓሳስባ ዘለዎ ሰብ ንብር ትምኒ፡ ጽቡቕ ትብህግ፡ ዝነበረት'ሞ ... ብዘይ ገመተቶ ኩነትን ኣብ ዘይተጸበየቶ ህሞትን ሃንደበት ጻሕ ምስ በለት፡ ንጽቡቕ መልክዓ ብዘደወነ ኩነታት ተለሓሒጻ፡ ብከቢድ ሃሰያ ዝተረማመሰት። እታ'ኳ ብሕማቕ ኣጋጣሚ ምስ ተዓንቀፈት፡ ብደምበርበር ዘይተገላገለት። ቁልቁል ኣፋ ተተኺላ ንጸገም ምስ ቦቖለት፡ ብውህሉል ጓሂ ብርኩት ፍርሒ ፈርያ፡ ኩሉ ሰብ ፊንፊኑ ብኩናት ኣዒንቱ ንከይወግኣ፡ ኣብ ጸላም ተሸጉጣ፡ ብስቡር ሞራል ዘየነይት ተግባር ክትሸይጥ እተምስን እትሓድርን ጓል ሄዋን፡ "ህይወት ንዓኺ እንታይ ኢያ?" ተባሂላ እንተ ትሕተት፡ "ህይወት ምቅርቲ'ያ!" ክትብል መን ይጽበያ? ህይወት ንዕኣ ሲጋኣ ሓሊፉ ክሳብ የዕጽምታ ወጊኣታ ኢያ'ሞ... 'ህይወት እሾኽ መርገም'ያ!' እንተ በለት'ከ መን'ዩ ዘይበጽሖ ኮይኑ ኣይፋልክን ክብላ!?

ንሳ ስምዒታ ብዘሕትሉ ልባ ብቖሑሩ፡ ዓጽመ ስጋእ ብምሽሙሹ መንፈሳ ብርብሹ፡ ኣእምሮኣ ብድንዝዙ ኩለንትናኣ ብምርዙ፡ ... ስምዒት ዘይብላ ስምዒታት እናማታ እተሰሰ፡ ንባዕላ ከየስተማቐረት ንኻልኦት እትምቅር፡ ኣብ ማሙቕ እናደቀሰት እትቖርር፡ ንኩበሳ ብኩበሳ እናፈንፈነት ብሕፍረት እትነብር ሰብ ኢያ'ሞ፡ "ህይወት ጣዕሚ ኣልቦ'ያ።" እንተ በለት፡ ሕራይ ገበረት። እዛ ፍጥረት እዚኣ፡ ውሽጣ እናዓበረ ግዳማ ዝሃጥር፡ ኣስናና እናተፈሸኸ ልባ ዝሓርር፡ ከባቢኣ እናበርሀ ውሻጠኣ ዝጸልምት፡ ኣዒንታ ውሪሕሪሕ እናበላ ርእየታ ዝዕመት፡ ንይምሰል እትነብር መስኪን እያ'ሞ፡ "ህይወት ጨጨጓሩ ንውሽጢ'ያ!" እንተ በለት፡ ካብቲ ምስሉይ ናብረኣ ተበጊሳ ኢያ'ሞ ጌጋ የብላን።



# ተራ ልምዲ ኣብ ጠባይ

ትርጉም ልምዲ (Habit) ንምንጻር፡ ምስ ስነ-ኣካላዊ ወይ ፊዚካዊ ተግባራት፡ ከም ምስትንፋስ ወይ ምብላዕ ምንጽጻሩ ጽቡቕ እዩ። ስነ-ኣካላዊ ተግባራት ብዘይወለንታ እንገብሮም እዮም። እቲ ምንታይሲ፡ ከየስተንፈስካ ወይ ከይበላዕካ ክትነብር ኣይትኽእልን ኢኻ። ልምድታት ግና ምስ ግዜ ወይ ተሞክሮ ዚጥረዩ እዮም።

ንኽልቲኦም ዘራኽቦም ነጥብታት'ውን ኣለው። ንኣብነት ንኽልቲኦም ምትሕግጋዝ ናይ ነፍስና ኣከባብና የድልዮም። መስርሕ ምስትንፋስ መታን ብግቡእ ኪሰላሰል፡ ኣየርን ሳንቡእን የድልዩ። ምሕቃቕ መስርሕ ናይ መግብና ጨጉራን'ዩ። ንምርኣይ፡ ብርሃንን ዓይንን የድልዩ። ንምምራሽ፡ ስኒት ናይ መሬትን ኣእጋርን የሰንዩ።

ኣየር ንሓጺን ከመርቶ ይኽእል። ብኣንጻሩ ኣየር ንደምና የጽርዮ። እቲ ውጽኢት ዚውሰን፡ ንኣየር ኣበየናይ መዳይ ተጠቒምናሉ እዩ። ንኻራ ኣብ ምኽሻን መግብና ክንጥቀመሉ ንኽእል። ኣይረድ እምበር፡ ሰብ እውን ክንቀትለሉ ንኽእል ኢና። ኣብ ኢንተርነት ብዙሕ ክንመሃር ንኽእል። ብግቡእ እንተ ዘይተጠቒምናሉ ግና፡ ንግዜናን ሓንጎልናን የበላሽወልና እዩ።

ብሕጽር ዝበለ፡ ተግባራትን ልምድታትን ንኣከባቢና እንምዝምዘሎም መገድታት እዮም። እቲ ምምዝማዝ ንጽቡቕ ወይ ንሕማቕ ኪኸውን ይኽእል እዩ። ተመራማሪ ስነ ልቦና ዶክተር ጆን ዲወይ፡ "ልምድታት፡ ስነ-ጥቡብ እዮም። ልምድታት ሓንጎልን ወድዓውያን መሳርሒታትን ይሓቱ። ንኹሉ ሓይልታት ኣኻኺቦም ኣብ ትእዛዝ ኣከባቢ የውዕሉዎ። መስርዕ ዲሲፕሊንን ውሕሉል ቴክኒክን ይሓቱ። መጀመርታ፡ ማእከላይን መወዳእታን ኣሎዎም። እዞም ደረጃታት ነናቶም ኣገዳሲ ጽልዋ ኣሎዎም" ይብል።

ንነፍሲ ወከፍና ብርክት ዝበሉ ልምድታት ኣሎዉና። ነዞም ልምድታት ምናልባት መኣስ ኣጥሪናዮም ኣይንዝክሮምን ንኸውን። ብጽልዋ ስድራና፡ መማህርትና፡ መምህራንና፡ መሳርሕትና፡ መዛኑና፡ ኣዕሩኽትና፡ ኣካባቢና፡ መራኽቢ ብዙሓን... ዚቐሰምናዮም ልምድታት ውሑዳት ኣይኮኑን። ኣብ ሕብረተሰብ ዚንጸባረቑ ስነ-ምግባር፡ ፈቲና ዲና ዋላስ ከይፈተና፡ ከም ልምዲ እነተግብሮም ሓያሎ እዮም።

ቅንዕና፡ ንጽህና፡ ተንኮል፡ ትብዓት፡ ምቁጣዕ፡ ወጅሃላይ ምኳን፡ ትግሃት፡ ዘይሓላፍነታውነት ሓደ ሰብ ብውልቁ ዘጥርዮም ልምድታት ኣይኮኑን።

እዞም ጠባያት ብዘተፈላለዩ ምኽንያታት ወይ ጠንቅታት ካብ ኣከባቢና እንለምዶም እዮም። ቅኑዓት ወይ ተንኮለኛታት ንኽንከውን፡ ኣብ ኣከባቢና ዘለዉ ሰባት ኣዕርዮም እዮም ዚጸልዉና። ነዞም ባህርያት እዚኣቶም ልክዕ ከም ስነ-ኣካላዊ ተግባራት ከነጽንዮም ንኽእል። ብለውጢ ማሕበራውን ውልቃውን ባእታታት ድማ፡ ኪመሓየሹ ይኽእሉ።

ሓደ ሰብ ንበይኑ ኣብ ዓለም እንተ ዚነብር፡ ናይ ገዛእ ርእሱ ልምድታት መጥረየ። እቲ ሰብ፡ ሓላፍነታዊ ወይ ቅኑዕ እንተ ኾይኑ፡ ብዘይ ዝኾነ ካልእ መመኽነይታ ምነኣድናዮ። ሃካይ ወይ ተንኮለኛ እንተ ኾይኑ ድማ ብዘይ ዝኾነ ካልእ ጠንቅታት ምወቐስናዮ። ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ ዚነብር ሰብ ግና፡ ብውልቁ ዚውቀሰሎምን ዚንኣደሎምን ልምድታት፡ ምሒር ውሑዳት እዮም ዝኾኑ። እቲ ምንታይሲ፡ ብድሕሪ ናእዳን ወቐሳን ነፍሲ ወከፍ ውልቀ ሰብ፡ ሕብረተ ሰባት ተሓተትቲ እዮም።

ካብ ህርኩት ሕብረተሰብ እተፈጥረ ውልቀ ሰብ፡ ጻዕራም እንተ ኾይኑ፡ እቲ ሞሳ ነቲ ሕብረተሰብ እዩ ዝምልከት። ካብ ቀናእ ሕብረተሰብ እተፈጥረ ውልቀ ሰብ፡ ሓሳድ እንተ ኾይኑ'ውን፡ እቲ ወቐሳ ነቲ ሕብረተሰቡ'ዩ ኪውሃብ ዘሎዎ። ዝኾነ ሰብ ናይ ምትብባዕን ተስፋ ምቑራጽን ባህሪ ኣሎዎ። ሕብረተሰብ ተቐያያሪ ስለ ዝኾነ፡ ሎሚ ዓመት ንዘተባብዖ ባህሪ፡ ኣብ ዚቕጽል ዓመት ኪኹንኖ ዓቢ ተኽእሎ ኣሎ። ኣብቲ ድምጻውያን ከም "ሓሜን" ዝኾኑሉ ዝነበሩሉ ዘመን፡ ስለ ምንታይ ብርክት ዝበሉ ድምጻውያን መንእሰያት ዘይፈረዩ ኢልካ ክትወቕሶም ኣይትኽእልን ኢኻ። ኣብዚ ሕብረተሰብ ንድምጻውያን ዘተባብዓሉ ዘሎ ዘመን ድማ፡ ስለ ምንታይ ብዙሓት መንእሰያት ካሴት ከሕትሙ ይህንደዱ ኣለዉ እናበልካ ክትነቕፎም ኣየምሕረልካን'ዩ።

ደቂ ሰባት ንሓድሕዶም ናይ ምቅንናእ፡ ምውድዳስ ወይ ምቅድዳሕ ባህሪ ኣሎዎም። ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ ናይ በይንኻ ባህሪ ከተጥሪ ኣዝዩ ከቢድ'ዩ። እቶም ናይ በይኖም ባህሪ ከጥርዩ ዝሕልኑ፡ ድማ 'ስጊንጥራት' ተባሂሎም ምስ ተፈንፈኑ፡ ከይፈተው ናብ ውሽጢ ሕብረተሰቦም ኪኣትዉ ይቕሰቡ።

ባህሪ ኩሉ ግዜ ተኻፋሊ እዩ። ኣብ ሞንጎ ባህርን ስነ-ኣካላዊ መስርሕን ጕሊሑ ዚርአ ፍልልይ ከኣ ንሱ'ዩ። ይኹን እምበር፡ እንተስ ንጽቡቕ እንተስ ንሕማቕ፡ ባህሪ ማሕበራዊ እዩ።

ኣብ ውሽጢ "ንኣይ ጥራይ ይጥዓመኒ!" ዚብል ልምዲ ዘጥረየ ሕብረተሰብ ዝነብር ውልቀ ሰብ፡ ከም ሰቡ ሃረምረም ኪብል ከሎ ኣየሕፍሮን'ዩ። ብኣንጻሩ፡ ንጽጉማት ኪሕግዝ ክንቀሳቐስ ምስ ዚጅምር'ዩ፡ ብሕብረተሰቡ ከም ዓሻ ከይቁጸር ዚሸቑረር። ካልኦት ሕማቕ እናገበሩ ኸለዉ፡ ሱቕ ኢልካ ምሕላፍ፡ ጽቡቕ ባህሪ ኣይኮነን። እቲ ምንታይሲ፡ እቶም ገበርቲ እከይ ብኣኡ ንኺቕጽሉ ኢኻ ተተባብዖም

ዘለኻ። ንሕማቕ ነገር ዘይምምካት ወይ ርኢኻ ከም ዘይረኣኻ ምሕላፍ፡ ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ እንተ ሳዕሪሩ፡ ውዒሉ ሓዲሩ እቲ ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ግዳይ ከም ዚኸውን ርዱእ'ዩ። እዚ ብውልቀ ሰባት ጀሚሩ ናብ ሕብረተሰብ ዚላባዕ ባህሪ፡ ሳዕቤኑ ቀሊል ኣይኮነን።

"ንገበነኛ ይቕረ ምባል" ይብል ዶክተር ጆን ደወይ "ቀንዲ ጠንቂ ምርባሕ ገበን'ዩ።" ብሓፈሻኡ ግና፡ ሕብረተሰብ ኣብ ሓድሕዱ "ይቕረ" እናተባሃሃለ ተሳንዩ ኪነብር፡ ኪኹስኩሶ ዘሎዎ ባህሪ'ዩ።

ኩሉ ግዜ ንሕማቕ ባህሪ ጠንቂ ኣሎዎ። ብዓይኒ ሕጊ ኪጥመት ከሎ ግና፡ ካብ ተሓታትነት ኣየድሕነካን'ዩ። "ስለ ዝጠመኹ እየ ክሰርቕ ተቐሲበ!" እንተ በልካ፡ መን "ጽቡቕ ገበርካ!" ኪብለካ ይኽእል። እንተ ጠሚኻ ክትልቃሕ ወይ ክትልምን ትኽእል ትኸውን። ንኹብድኻ ክትዕንግል ክትብል ግና፡ ንኻልኦት ክትዕምጽ ብዘኾነ መለክዒ ቅኑዕ ባህሪ ኣይኮነን።

ሊቃውንቲ ስነ ልቦና፡ "ንገባሪ-እከይ ብምቕታል ወይ ንነዊሕ እዋን ኣብ ቤት ማእሰርቲ ብምድጓን ጥራይ፡ ጽቡቕ ባህሪ ኣብ ሕብረተሰብ ምንጋስ ኣይከኣልን እዩ። እቲ ዝያዳ ሕብረተሰብ ኩተኩረሉ ዘሎዎ፡ ስለ ምንታይ እዮም ውልቀ-ሰባት ገበነኛታት ዚኾኑ? ዚብል ነጥቢ እዩ። ነቲ ጠንቂ ብግቡእ ኣብ ምልላዩ ድማ፡ ሕብረተሰብ እጃሙ ከልዕል ይግባእ" ይብሉ።

ኣብ ሞንጎ ኣካላውን ሞራላውን ሕቶታት ዘሎ ፍልልይ ኣነጺርና ክንፈልጦ ይግባእ። ኣካላዊ ሕቶ ብዛዕባ እንታይ ከም ዘጋጠመን ብኸመይ ከም ዘጋጠመን እዩ ዘተኩር። ብርግጽ እዚ ሕቶ'ዚ ኣገዳሲ እዩ። እቲ ምንታይሲ፡ ነዚ ሕቶ'ዚ ከይመለስና ኣየኖት ሓይልታት ኣብቲ ጉዳይ ከም እተዋፈሩን ብኸመይ ኪእረሙ ከም ዘሎዎምን ክንፍልጥ ኩቶ ኣይንኽእልን ኢና። ነቶም እነተባብዖም ወይ እንኹንኖም ባህርያት ኪምዕብሉ ንዘደረኹ ነገራት ከይፈለጥና፡ ጽቡቕ ባህሪ ክንኩስኩስ እኳ ይደዶ ጻዕሪ ከንቱ እዩ ዚኸውን።

ሞራላዊ ሕቶ ግና፡ ብዛዕባ መጻኢ'ዩ ዘተኩር። ሞራላዊ ጉዳይ፡ ትጽቢት ዚግበረሉ እዩ። ግድል ሞራል፡ ነቶም ንናይ መጻኢ ውጽኢታት ኪጸልዉ ዚኽእሉ ረቛሒታት ምምሕያሽ'ዩ። ንባህሪ ወይ ድሌት ሰራሕ ሓደ ሰብ ክንቅይሮ እንተ'ኼንና፡ ነቶም ከም ልምዲ ዘማዕበሎም ወድዓውያን ኩነታት ክንቅይሮም ክንክእል ይግባእ። እዚ ለውጢ'ዚ ሙብዛሕትኡ ግዜ ብምሽላም/ብምትብባዕ ወይ ብመቕጻዕቲ'ዩ ዚኽሰት።

ሙብዛሕትኡ ውልቃዊ ባህሪ፡ ብማሕበራዊ ረቛሒታት እተፈጥረ እዩ። ብልምዲ ንሓደ ሕብረተሰብ ብዘተፈላለዩ መዳያት ከፋፊልና ኢና እንርእዮ። ንኹሎም ምድባት ድማ፡ ዝተፍላለዩ ባህርያት ዘሎዎም ኮይኑ ይስምዓና። ሃብታምን ድኻን፡ ደቂ ከተማን ደቂ ገጠርን፡ ሹማምንቲ፡ ፖለቲከኛታት፡ ፕሮፌሰራት… ዝተፈላለየ ባህርያት ከም ዘሎዎም ንወስዶም። ነቶም ክንመስሎም እንደሊ ወይ ዚምስጡና ድማ ብዘተኻእለና ዓቕሚ ንቐድሖም። ከም ውጽኢቱ፡ ሕማቕ ባህሪ እንተ ነይሩና፡ ንስለ'ቲ ክንበጽሖ እንደሊ ደረጃ፡ ጽቡቕ ባህርያት ከነማዕብል ዓቢ ተኽእሎ ኣሎ።

ንልምዲ ብቐጥታ ክትቅይሮ ምሒር ከቢድ እዩ። ንኹነታት ብምቕያር ወይ ብምምሕያሽ ግና፡ ብተዘዋዋሪ መገዲ ንልምድታት ክንቅይሮም ንኽእል ኢና። ህጻናት ኣብ ጽርግያ ኩዕሶ እግሪ ኪይጻወቱ እንተ ተደልዩ፡ እቲ ዝሰለጠ መገዲ፡ ኣብ ከባቢ ገዛውቶም ንኣኦም ኪምስጥ ዚኽእል ሜዳ ምህናጽ'ዩ። "ኣብ ምድሪ በዳ ዕምባባ ኩተብቍል ይከኣል እዩ። መኺይን ብጫኪ ኪሓልፉ ይኽእላ እየን። ንኽልቲኡ እዚ ኩነታት ብዘይ ተኣምራታዊ ሓይሊ ክዉን ክትገብሮ ይከኣል እዩ። የግዳስ፡ ቅድም ቀዳድም ነቲ ምድሪ በዳን ነቲ ጫካን ኢኻ ክትቅይሮም ዘሎካ" ይብል ዶክተር ጆን ደወይ።

ካብ ሰነዳት መጽሔት መንእሰይ

ጸሓፊ፡ እዮብ ብእምነት



# ዳያሪ

ምሉእ ተስፋይ

# “ጐደሎይ፡ ድርኺተይ’ዩ”

እንታይ ከም ዝጐደለኒ ክፈልጥ ኣይከኣልኩን፡ ሓደ ነገር ጐዲሉኒ ከም ዘሎ ርግጸኛ ነበርኩ። ጐደሎ ከም ዘሎኒ ኣብ ዝፍለጠኒ ነዊሕ ገይረ’የ። ኣብ ገዛ ናብ ስራሕ፡ ኣብ ስራሕ ናብ ገዛ ኣውቶቡስ ገዲፈ ብእግረይ ክጓዓዝ ቀንየ። ጐደለይ ዝገበረኒ ሰብ ቅድሚ ምድላየይ ባዕለይ ክረኽቦ ደልየ። ኣብ ብዝሒ ሰብን ዋጭዋጭን ርሒቐ ዝረኽቦ መሲሉኒ ነበረ። ስለዝኾነ ኣውቶቡስ ገዲፈ ብእግረይ ክጓዓዝ ዝመረጽኩ።

ብዕድመ ዓቢ ኣይኩንኩን፡ ህይወተይ ግን ብዙሕ ምሂሩኒ እዩ። ብዙሕ ፈታኒ እዋናት ኣሕሊፈ። ዝመጽአ እንተ መጽአ ኣብቲ ብንእስነተይ ዘሕለፍኩዎ ቃልሲ ከም ዘይዓቢ ኣሚነ’የ ህይወተይ ዝመርሖ። ኣብዚ ኩሉ፡ ይወሓድ ይብዛሕ፡ ናይ ህይወት ተመኩሮይ ዝተማሃርኩዎ እንተ’ሎ፡ ብሕሉፍካ ዘይምምራርን ዘይምጥዓስን እዩ። ብዙሕ ከኣ ጠቒሙኒ። ሰብ ኩናቱ ብዙሕ ዓይነት ቃንዛ ኣሎዎ። ቃንዛኡ ዝፍወሰሉ፡ እንተ ብፍላጥ እንተ ለሚዱዎ፡ ባዕሉ ዘማዕበሎ ሜላታት ኣሎዎ። ሓደ ሓደ ግዜ ኣብ ስምዒት ወጺአ ክርእዮ እንከለኹ፡ ብሕሉፍ ዘይምምራርን ዘይምጥዓስን ሓደ ባዕሉ ዝማዕበለ ሜላ ኣፈዋውሳ ቃንዛይ እዩ። ንስዕረተይ ወይ ድኻመይ ክሸፍን ስለ ዝደለኹ ኣይኮንኩን፡ ብርግጽ ድኻም ኣሎኒ፡ ብርግጽ ዝሰነፈ ወገን ኣሎኒ። ዝሰነፈ ወገኑይ እናፈለጥኩ ብዘወሰዶ ምርጫ እንተ ወደቕኩ ከሕመኒ ይግብኦ እዩ። ኑብሰኻ ምቕጻዕ ዘይፈቱ ክስሰይ፡ ኑብሰይ እናፈለጡት ከምዚ ምግባራ እንተ ከሰስኩዋን ቀጻዕኩዋን ኣይምገረመኒን። ግን ድኻም ከም ዘሎኒ ከይፈለጥኩ ኣብ ዝወሰድዎም ምርጫታት እንተ ወደቕኩ ተሓታቲ ኣይኩንኩን። ንኑብሰይ ኣይክዕየን፡ እኳ ደኣ “ሓደ ነገር ጌርኪ! ንፍዕቲ፤” እብላ። ሕሉፍካ መምህርካ እዩ፡ ከምቲ ሓደ ግዜ ኣብ መጽሔት መንእሰይ “ጌጋና’ዩ መልክዕና፡” ዝብል ዘንበብኩዎ፡ ጌጋታተይ ብርግጽ መልክዐይ እዩ።

እዚ ክስማዓኒ ዝቖየ ጐደሎ ነገር፡ ኣብ ሕሉፍ ጌጋይ ኣይኮነን። ስሕት ኢሉ ዘስቁርቍረኒ ነገር ኣሎኒ፡ እዚ ግን ናቱ ነገር ኣይኮነን። “እንታይ ደኣ ኩበሎ እየ፤” ሓተትኩዋ ንኑብሰይ። እቲ ሕቶ ናተይ እዩ፡ መልሲ’ውን ካባይ እዩ። ሕቶ መበገሲ ጽቡቕን ሕማቕን እዩ። ሕቶ ምልዓል መበገሲ ርኽበትን ምህዞን እዩ። ሕቶ ምልዕላ ቀዳማይ ስጉምቲ ንምፍታሕ ግድል እዩ። ሰብ ብፍልጡቱ ሕቶ ኣብ ምልዓል ዘዕርፍ ኣይመስለኒን። ሕቶኻ ሰሚዕካ መልሱ ክትእልሸን ዘይክትእልሸን ግን ፍልልይ ኣሎዎ። ኩሉ ሰብ ንሕቶ ውሽጡ ሰሚዑ ክምልስ ጽቡቕ ምኻኑ ኣይዘንጋዕኩን። ንዓይ ግን እንታይ’ዩ ሕቶይ፤

ሓደ ነገር ከም ዝጐደለኒ ምቕሳን ስኢነ ኣለኹ። ብዙሕ ዘዘናግዓኒ ዝነበረ ንጥፈታት ቅጭ እናኣምጽኣለይ መጺኡ። እንታይ ምኻኑ ገና ኣይፈለጥኩን ዝነበርኩ። ኣብ ዝኸዶ፡ ዘንብቦ፡ ዝሰርሖ፡ ዝርእዮን ዝሰምዖን ኑቲ ኣብ ድነ ተሓቝሩ ዘሎ ጐደሎይ ቀሊዑ ክርእየኒ እጽበዮ። ኣብ ኩሉ እናሰኣንኩዎ ስለ ዝመጻኣኩ ግን ዓቕለይ እናተወደአ፡ ገርጨውጨው እናወለደ ኸደ። ከምዚ ስምዒት ሓዘ ኣብ ስታድዮም ዝርከብ ሓደ ቤት ጽሕፈት ብስራሕ ከድኩ። ኣብ ሞንጎ ጉዳየይ ኑቲ ኣብ መንደቕ ናይቲ ቤት ጽሕፈት፡ ብኢድ ተጻሒፉ ዝነበረት ጥቕሲ ኣንበብኩዎ።

“ሰብ ንሓጉስ ክደሊ መገዲ ዓመት ይጓዓዝ’ዩ፡ እንተኾነ ሓጐስሲ ኣብ ውሽጡ ምስኡ’ያ ዘላ፡”

ትብል ነበረት። ኣብ ምሉእ ቅነ ኑቲ ክደልዮ ዝወራሕኩ ጐደሎይ ዝቐረበት እዚኣ ነበረት። “እሞ ሓጉስ ደዩ ጐዲሉኒ፤” ሓተትኩዋ ንኑብሰይ ንእለታ። ኣብ ውሽጠይ ሸዑ መልሲ ክመጽኣኒ’ኳ ኣይጸበ፡ ኣብ ምሉእ ቅነ ሓደ ነጥቢ ምርኻበይ ተሓጒሰ። ጉዳየይ ምስ ወዳእኩ ነታ ጥቕሲ መን ከም ዝጸሓፋ ሓተትኩ። ብዙሓት ኣባላት እቲ ቤት ጽሕፈት ብፍሽኽታ ጠሚቶኒ። ኩሎም ብምኽኒያም ርእሰ-ምትእምማነይ ክጐድል ተፈለጠኒ። መን ከም ዝጸሓፋ ክሓትት ከለኹ፡ ረኺበ ንእሽተይ ከዕልለኒ ክሓቶ ደልየ ነይረ። “ነዛ ጥቕሲ እንተ ወሓደ ብዙሕ ኣንቢቡ ዘስተማቐራ እያ። ብዓቢኡ ኸኣ ህይወቱን ተመኩሮኡን ኣብሲሎሞ ዝጸሓፋ ጥቕሲ ክትከውን’ውን ትኽእል’ያ፡” ኢለ ብምሕሳብ’የ ክሓቶ ዝደለኹ። ኣብ ኩሎም ከኣ እቲ ብዘይ ዘረባ ትም ኢሉ ስርሑ ጥራይ ዝሰርሕ ዝነበረ በራሕ ሰብኣይ ከም ዝጸሓፋ ዝጠዝሐ ሚእታዊት ሂበዮ ነበርኩ። ጠሚተን ፍሽኽታን ኣባላት እቲ ቤት ጽሕፈት ስለ ዝደሃለኒ ግን ሓሳበይ ባይታ ከዘብጥ ቀሪቡ ተሪፍዎ ነበረ።

“እንታይ ደኣ ዘይትሕተት ሕቶ ደየ ሓቲተ?” ሓተትኩዎ ነታ ዝቐደመት ከይመለሰይ ሕቶ ደገምኩሉ። ሕጂ’ውን ቅድሚ ዘረባ ፍሽኽታ ቀዲሙዎ። ፍሽኽ ኩበል እንከሎ ነታ ጠፍናቕ ኣፍንጫኡ መለሱ’ዩ ዝዓብጦ። ነዛ ሕቶ ዝሓተትኩ ዝዓሸኹ መሰለኒ።

“ኣይፋሉን፡ ቅድሚኻ ብዙሕ ግዜ ኢና ተሓቲትና። ኣጆኻ ጌጋ ኣይገበርካን፡ ክትፈልጥ ምድላይ ጌጋ መዓስ ኰይኑ። ክገርመካ ብዙሕ ሰብ ኣንቢቡዋ’ዩ ዝኸይድ፡ ውሑዳት ከምዚ ከማኻ ጸሓፊኣ ይሓቱላ፡ ገለ የስተንትኑ፡ ገለ ኣስተማቒሮም ስምዒቶም ይነግሩና፡ ገለ ኸኣ በሮኦም ኣውጺኦም ጽሒፎማ ይኸዱ። ብዙሕ ሰብ ብዘዕባኣ ክዛረብ እንከሎ ባህ’ዩ ዝብለካ ብሓቂ።”

"ኣብ ምንታይ ተበጊስካ ደኣ ጽሒፍካያ... ዋላስ ንዓኻ'ውን ኣብ ካልእ ቤት ጽሕፈት ተጠቒዓያ ጺኒሓትካ?"

"መን፧ ኣነ!፧" ርእሱ ነቕነቐለይ።

"የቕሬታ... ንስኻ መሲሉኒ'የ...።"

"ክገርመካ ናይ ቀድሚ ሰለስተ ዓመት ጥቕሲ'ያ። ናይ ሓድሽ ዓመት ግብጃ ምስ ገበርና'ዩ ምስቲ ካልእ ንሓድሽ ዓመት ዝገልጽ ናይ ጽቡቕ ምንዮት ጥቕሲታትን ስልማትን ሰቒሉዋ። ኩሉ እቲ ኣብ ዙርያኣ ዝነበረ ክረግፍ ሰሙን ኣይወሰደን። ድሕሪኣ ዝሓለፉ ሓደስቲ ዓመታት'ውን ብዙሕ ጠቒዕናን ሰቒልናን ኢና፣ ኩሉ ሰሙን ከይገበረ'ዩ ወሪዱ። እዚኣ ሳልሳይ ዓመታ ኣሕሊፉ ኣላ። ሓንቲ መዓልቲ ወዲቓ ወይ ዘቢላ ኣይትፈልጥን...።"

እታ ወረቐት ተራ ጻዕዳ ወረቐት ብ"ቻርኮል (ማርከር)" ዝተጻሕፈላ እያ። ከመይ ኢላ ክንዲኡ ከምኡ ኢላ ጸኒሓ ኣይፈልጥን።

"ክገርመካ ኣነ ድሕሪ ንዓመታኡ'የ ከስተብህለላ ክኢለ። ንገለና ኣብዚ ዘለና ትም ኢላ ተራ ጥቕሲ'ያ ተሰቒላ ዘላ። ሕጂ ሕጂ ግን ብዙሕ ሰብ ክሓተላ እንከሎ ምስጢራ ክንፈልጥ ንፍትን ዘለና። ድሕሪ ዓመትን ገለን እዛ ጥቕሲ ድሕሪ ምስቃላ፣ ሓንቲ ዓሚል ትመጽእ'ሞ ተንብቦ፣ ኣብ ደገ'ያ መጺኣ፣ በዛ ጥቕሲ ኣስቈርቍራ ክትመውት ትደሊ። ከምዛ ከማኻ መን ከም ዝጸሓፋ ሓቲታ። ንሱ ኸኣ ኣይነበረን። ተለፊኑ ፍቓዱ ከይሓተትና ክንህባ ስለ ዘይከኣልና ካልኣይ መዓልቲ ክምለስ'የ ኢላትና ከይዳ፣ ግን ኣይተመልሰትን። ካብቲ ዝሃብናያ ኣገልግሎት፣ ነዛ ጥቕሲ ቀሪብና ምጽናሕና ዚያዳ ተመስጊንናሉ። ካብታ መዓልቲ ጀሚረ ድማ መዓልታዊ ከስተማቕራ ጀሚረ። ብቐደማ ጋሻ ጥቕሲ ኣይኮነትን ነይራ ንዓይ። ንዕኡ ዝመስል ሓሳባት ስኡልቦናን ፍልስፍናን ኣንቢበ ኣለኹ። ሎሚ ካብቲ ዝሰቐላ ሰብ ዚያዳ ኣነ እሕጉሰላን እከናኸናን። ሰብ ብዛዕባኣ ክሓስበን ክሓትትን እንከሎ ድማ ደስ ይብለና። ካብ ዝተፈላለዩ ሰብ በበይኑ ኣረድድኣ፣ ምስትማቓርን ተሞኩሮን ስለ እንሰምዕ ሰብ ክሓተላ እንከሎ ደስ እናበለና ኢና ንጥምተ። ስለዚ ካልእ ከይመስለካ...።" ብምባል ሓዋዊሱ ዛንታ እዛ ዝተሰቕለት ጥቕሲ ነገረኒ።

"ንስኻ እንታይ ትሓስብ፧ ፍቓድካ እንተ ኾይኑ ኣዕልለና፣" ሃንደበት ሕቶ ደርበየለይ። "ኣነ እንታይ ይሓስብ፧" ኣነ'ውን ንኡብሰይ ሓቲተያ።

"ግደ ሓቂ ኩሉ ኣብ ውሽጥና'ዩ ዘሎ። ክንሓዝን ክንሕጐስ ኩሉ ካብ ውሽጥና እዩ። ግን ከምኡ ኣይመስለካን እዩ። ገለኡ ሰብ ንሓጐስ ክደሊ መገዲ ዓመት ክኸይድ እንከሎ ብእግሩ መገዱ ዓመት ክኸይድ ኣይጸበን። እንታይ ደኣ ሓጐሱ፣ ካብ ትምህርቲ፣ ገንዘቡ፣ ህቡብኑት... ክረኽቦ ናይ ዝደሊ ወትሩ ኩይኑ ይስመዓኒ። ሓጐስ ናይ ዘለካን ዘይብልካን፣ ናይ ዝተማሃርካን ዘይተማሃርካን፣ ናይ ዝሃብቱካን ዘይሃብቱካን ኣይኮነን...።"

ሻሂ ተቐዲሓ መጽኣት። ዘረባ ምስ ጀመርኩ ምሽብሻቦም ነዚ ምጓኑ ምስ ኣስተውዓልኩ ተገሪመ ዘረባ ኣቋረጽኩ። "እዛም ገዛ ክንደይ ክትነፍዑ፣ ሻሂ እናቐዳሕኩም ኢኹም እዚ ሰብ ትቐድሑዎ፣" በልኩዎም እሞ ኩልና ብሓባር ሰሓቕና። ኣብ ክልተና ዝመሰለኒ ዕላል ንዘጠዘሖ ኣማእኪሉ ጸንሐ። ዝተዋህበትኒ ሻሂ ፊት እናበልኩ ዕላለይ ቀጸልኩ፣ "ግን ሰብ ኳንካ ሓጐስ ምሉእ ብምሉእ ክትረኽብ ዝከኣል ኣይመስለንን" ብምባል ንመልሶም ተጸበኹ።

"ምልኣት ኣሎ ኢለ ኣይኣምምንን እየ፣" በለ ብጺጋም ዝነበረ ዝከኣሰ ትርኢት ዘሎዎ መንእሰይ። "ዓለም ጕደሎ፣" "ዓለም ትሸዓተ፣" እናበለ እታ ንእሽተይ ፍልጠቱ ሻቡ ክሰንዱ ዝቀዳደም ዘሎ መሲሉኒ ነበረ። ደፋር ንእስነት ክፍተወኒ ጉድ እዩ። ንዘረባ ክሳድ ክሳዱ እናወሰደ ኣብ ዘረባ ዝደፍር ንእስነት ግን ኣይብርሃንን እዩ። ኣነ ንባዕለይ ኣብቲ ኑብሰይ ወኪለ ክዛረበሉ ዝጣባኣኒ ግዜ ብጬቕ ኣይብልን ነይረ፣ ገና'ውን ኣይሰኣንን ይኸውን። ሓሳቡካ ብድፍረትን ምሉእ እምነትን ዘዛርብ ንእስነት ክህሉወኒ ድማ እምነ ነይረ። ናይዚ መንእሰይ ከምኡ ኪይከውን ስክፍታ ሓደረኒ። እንተ እቲ ጠፍናኽ መተዓልልተይ ግን ዓይኑ ጸቐጠለይ። "ኣሃ... ነዛ ጥቕሲ ዝሰቐለ ሰብ ንሱ ክኸውን ኣለዎ፣" በልኩ ብውሽጠይ።

"ከመይ ማለት፧" ሓተተ እቲ ጠፍናኽ ከዛርቦ ይሓቶ ከም ዘሎ ኣስተውዓልኩ።

"ሰብ ናብ ውሽጡ ኣዝዩ ክጥሕል እንከሎ፣ ከምዚ ናብ ውሽጢ ድቕድቕ ጸልማት ትም ኢሉ ዝኣቱ ደፋር ቁልዓ'ዩ። ዘዝሓለፎ ጸልማት ክበርህ ይኽእል ይኸውን፣ ግን እቲ ጸልማት ከኣ ፍጹም ኣይውዳእን እዩ። ምልኣት ከኣ ከምኡ'ዩ። ኩሉ ክመልኣልካ ክትጽበ ኣይትኽእል ኢኻ። ምልኣት ከምዚ ንቀነሰሞ (ሳምፕል) ንወስዶ ሓሳባዊ ቍጽሪ፣ ወይ ከምዚ ኣብ ጂኦሜትሪ እንጥቀመሉ ሓሳባዊ ሕንጻጽ ከይወሰኸካ ክርከብ ኣይክእልን እዩ። ገለ ሰብ እቲ ብዙሕ ምስ ረኸበ ከም ምሉእ ሓሰቡ ይዓግብ ይኸውን። ገለ ኸኣ እቲ ዝዓበየ ነገር ኣለልዩ ምስ ሓዞ ይመልኣሉ ይኸውን። እቲ ኾይኑ እቲ ግን ምልኣት ገለ ከይገደፍካ፣ ገለ ከይጕደልካ ዝርከብ ኣይኮነን። ኣይትሓዘለይ እምበር ሓንቲ ናይ ቅንዕና ሕቶ ክሓተካ፣" በለ ናባይ እናጠመተ። ናይ እወታ ርእሰይ ነቕነቕኩሉ።

"ነዛ ጥቕሲ ኩተንብባ ከለኻ ጽቡቕ ጌርና ክንጥምተካ ጸኒሕና። ቀሩብ ከኣ ኣሕሲቢትካ፣ ሸዓ እንታይ ትሓስብ ነይርካ፧"

ናብታ ጥቕሲ ደጊመ ጠመትኩ። ዝሓሰቦ ዝነበርኩ ክነግሮም ዘይክእሎም ኣብ ማይክሮ ካልኢት ዘይትኣክል ክውሰን ፈቲኑ። እንተ ኣዕለልኩዎም ዝሓሸ ስምዒት ከም ዝህሉወኒ ተራእየኒ'ሞ ዘቕንኹዎ ኣዕለልኩዎም። ነዛ ጥቕሲ ምስ ኣንቢበኩዋ "መልሲ ናይቲ ዘቐጽሮ ትኸውን፧" ኢለ ከም ዝሓሰብኩ'ውን ነገርኩዎም። ጽን ኢሎም ሰምዑኒ። ዋላ እቲ ሰቕ ኢሉ ዝሰምዕ ዝነበረ በራሕ ሰብኣይ'ውን መዝሩ ኣውሪድ ኣቢሉ ይሰምዕ ነበረ።

"ምናልባት ጕደሎይ መበገሲ ሓደ ነገር ክኸውን ይኽእል'ዩ። ናብቲ ዘይፈለጥኩዎ ጽባሕ ዝወስድ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ግን ክፈልጦ ወይ ክረኽቦ ኣለኒ ኸኣ...፣" ኣብ መወዳእታ ካብ ልሳነይ ዝወጽአ ዘረባ'ዩ። ክሳዕ መወዳእታ ናብዛ ቤት ጽሕፈት ዝኣቱ ከምዚ ዝበለ ሓሳብ ኣይነበረንን። ድሕሪ'ዚ ኣይተዛረብኩን፣ ምስ ኑብሰይ ግን "ሓደ ነገር ረኺበ ኣለኹ መስለኒ፣" በልኩ። ጕደሎይ፣ ገለ ናይ ምግባር ድርኺተይ ክኸውን ይኽእል እዩ።

# ኣረጊት ንስሪ

ኣብ ናይ ትምህርቲ ጉዕዞይ ወትሩ ዘይርስዖ መምህር እንተላ መምህር ካተሊና እያ። ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ኣብ ዝነበሩ ንጥፈታት ዝቐድመኒ ኣይነበረን። እቲ እንኮ ደስ ኢሉኒ ዝገብሮ ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ዝግበር ንጥፈታት እዩ፡ ንብዙሕ ዓመታት ሕማቕ ተማሃራይ ኰይነ ሓሊፈዮ እየ። ነፍሲ-ወከፍ ዓመት ብቀይ-ቀይ እሓልፉ ነይረ። ሕማቕ ምኽንያይ ኣነ ጥራይ ዘይኰንኩ፡ ስድራይ ከይተረፈ ስለ ዝተቐበልዎ ኣባይ ዝገብርዎ ጻዕሪ እናወሓደ ከይዱ። ኣነ ኸኣ ነቲ ሕመቐይ ተጠቒመ ዝረኸብክዎ ናጽነት ከስተማቕር ብዙሕ ግዜ ሓሊፋ። 10ይ ክፍሊ ምስ በጻሕኩ መምህር ካተሊና ንኻልኣይ ዓመታ ክትምህረና ጀሚራ። ኣብቲ ዝሓለፈ ዓመት ሳላ ዋዒያይን ሕመቐይን ጽቡቕ ሌላ ጌርና ኢና። ምኽን ንኸሎትና ትፈልጠና እያ፤ ካባና ሓሊፋ'ውን ህይወትን ናብራን ስድራና ጽቡቕ ገይራ ትፈልጦ ነበረት።

ኣነን መማህርተይን ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርትና ዛዚምና ክንምረቕ ዝተርፈና ውሑድ ግዜ እዩ። ኣነ ምስ ሕመቐይ ከም ዘይምረቕ ተረዲኡኒ ነበረ። ድሕሪኡም ክላዲ ምኽነይ ምስ ተገንዘብኩ፡ ንፋዕ ተማሃራይ እንተ ዝኸውን እናበልኩ ክስተማስል ጀሚረ። ሓደ መዓልቲ እዚን ወዲ ከምዝን እናሓሰብኩ እንክለኹ መምህር ካተሊና ኣብ ቅድመይ ቁይማ ነበረት። ክሳዕ ሓሳበይ ዝውድእ ተጸበየትኒ። ናባይ ትርኢ ምንባራ ምስ ፈለጥኩ ፍሕትሕት በልኩ።

“እንታይ ክትሓስብ ጸኒሕካ?” ኢላትኒ። ገጻ ኩርዩ ድዩ ፍሕሽው ነይሩ ምልላይ ስኢነ።

“እ...! ዋላ ሓንቲ...ዋላ ሓንቲ ዋጋ የብሉን፡” በልክዋ። መምህረይ ግን ብቲ ዝሃብክዋ መልሲ ክትሓድገኒ ኣይደለየትን።

“እዞም ኵሎም ስነ-ፍልጠኛታት ነቲ ዝመጽኦም ሓሳብ ‘ዋጋ የብሉን’ ኢሎም እንተ ዝሓድግዎዶ ኣብዚ ምሃለና ዲና...፡” ኢላ ዘረባኣ ከይወደአት፡

“ዴቭ እቲ ሓድሽ ኒውቶን... ዴቭ እቲ ዝበለጸ ስነ-ፍልጠተኛ...” እናበሉ ሓጨጨለይ። ክፍልና ብምልእታ ብስሓቕ ተናዊጻ። ኣነ'ውን ስሓቐይ ክጻወሮ ኣይከኣልኩን። መምህረይ ክስሕቕ ምስ ረኣየትኒ ሕሽ ኢልዋ'ምበር ገጻ ብሕርቃን በርበረ ክመስል እርእዮ ነይረ። ክፍልና ምስ ሃደአት፡

“እንታይ ትሓስብ ኔርካ ንገረኒ?” በለትኒ ዓይኒ ዓይነይ እናጠመተት። እንተ ከም ዘይትገድፈኒ ነብሰይ ነጊሩኒ፡ እንተስ በቲ ስሓቕ ዝተፈጥረ ሙድ ተተባቢዐ፡

“‘ንፋዕ ተማሃራይ ነይረ እንተ ዝኸውን’ ክብል'የ ጸኒሐ፡” በልኩዋ ከይሓፈርኩ። ክፍልና ዘይሰሓቐት መምህርና በይና ስሒቓ። ስሓቓ ወዲኣ ኵልና ጽን ኢልና ክንሰምዓ ኣዚዛትና፡ ስቕ ድማ በልና። ሽዑ ነዛ ዛንታ ነጊራትና።

***



*ሓደ እዋን ሓደ ሓረስታይ ኣብ ጀርዲኑ ሓንቲ ስፈር ንስሪ ረኸበ። ኣብ ውሽጢ እዛ ስፈር ንስሪ ሓንቲ እንቋቝሖ ጸንሓቶ። ብኢዱ ምስ ሓዛ ብዋዒኣ ሓዳስ ምኻና ኣስተውዓለ። ናብ ገዛኡ ብምውሳድ ምስ ናይ ደርሆኡ እንቋቝሖ ሓዊሱ ንሓንቲ ካብ ደርሆኡ ኣሕቈፋ። እዛ ንስሪ ተጫጪሓ ምስተን ደርሁ እናጸሕተረት ዓብያ። ኣብ እርጋና ሓደ መዓልቲ ርእሳ ኣቕኒዓ ንሰማይ ምስ ጠመተት፡ ሓደ ንስሪ ኣብ ሰማይ ከም ባህታኡ ክንሳፈፍ ረኣየቶ። “እዋይ ኣነስ ንስሪ ኰይነ እንተ ዝፍጠር ነይረስ...” ክትብል ምስ ነብሳ ተዛረበት።*

***

እታ ዛንታ ምስ ወድኣታ ሕማቕ ተሰሚዑኒ። ናባይ እናረኣየት መግለጺ የድልያ እንተ ኾይኑ ሓቲታትና። ገና ገጸይ ምስ ኸራኡ ከሎ፡ “ሒዘኪ ኣለኹ!” ኢለያ፡ ብርቱዕ ሓይሊ ብውሽጠይ ክግንፍል እናተሰማዓኒ። ካብታ መዓልቲ ጀሚረ ከምታ ደርሆ ኰይና ዝኣረገት ንስሪ፡ መሬት-መሬት ክርእይ ሓመድ ከይቅየር ክቃለስ ጀሚረ። ካልኣይ ደረጃ ዛዚምና ክንምረቕ እንከለና ጽቡቕ ለውጢ ገይረ። ዋላ ብኢጋኡ ናብ ኮለጅ ኣይኣተኹ፡ እታ ኣረጊት ንስሪ ኣብ ዓይነይ ስለ ትረኣየኒ፡ ቅንይ ኢለ ከም ዘይስእኖ እፈልጥ ነይረ። ብጺሐዮ ድማ።

Source: Anthony de Mello story

www.rogerdarlington.co.uk/stories

## ሃበርም

# “ትምህርቲ መርሖ ህይወት’ዩ”

## ኢንጅነር ካብራል ሞጎስ

ሃብቶም እዮብ

ካብራል ሞጎስ ኣስገደ እዩ ዝበሃል። ካብ ተጋደልቲ ሞጎስ ኣስገደን ኣልማዝ መብራህቱን ኣብ 1982 ኣብ ዓንበርበብ ተወሊዱ። ኣብ ሻብዓይ ዓመቱ ናብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ኣትዩ። ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሳልሳይ ክፍሊ ኸኣ ኣብኡ ተማሂሩ። ብድሕሪኡ ናጽነት ስለ ዘርከበ ምስ ወለዱ ካብ ሜዳ ኣትዩ። ራብዓይ ክፍሊ ኣብ ከተማ ከረን ቤት ትምህርቲ ደዓሪት፡ ሓሙሻይ ኣብ ኣባርዳእ ንኡስ ዞባ ጋላ ነፍሒ፡ ሻዱሻይ ኣብ መቓርካ፡ ካብ ሻብዓይ ክሳብ ዓሰርተው ሓደ ክፍሊ ኣብ ጻዕዳ ክርስትያን ትምህርቱ ተኸታቲሉ። ኣቦኡ ተጋዳላይ ሞጎስ ኣስገደ ብምኽንያት ስራሕ ካብ ቦታ ናብ ቦታ ይንቀሳቐስ ስለ ዝነበረ'ዩ ካብራል ብተደጋጋሚ ኣብያተ ትምህርቲ ክቕይይር ዝግደድ ነይሩ። ናይ ኮለጅ ትምህርቱ ኣብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ-ነፍሒ) ዝተኸታተለ ኢንጅነር ካብራል፡ ካብቶም ቀዳሞት ናብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ዝተጸንበሩ'ዩ። ኣብ'ታ ኮለጅ ጀሚሮም ሓላፊ ናይ ሓንቲ ዓውደ-ትምህርቲ (head of department) ኮይኑ ካብ ዝበቅዐ ሃበርም እውን'ዩ። ኣብዚ እዋን ናይ ኣምስተርስ ትምህርቱ ኣብ ምክትታል ይርከብ። ኣብ በሉቲን “ማእዘር” ቃለመጠይቕ ገይሩ ነይሩ። መጽሔት መንእሰይ'ውን ሃብሮም ጋሻ ኣ ገይራቶ ኣላ።

*** ‘ካፕራል’ ሳይ ድያ ስም? እንታይ ዩኽ ትርጉማ?**

- ኢደማምጻኣ ‘ካፕራል’ ዘይኮነስ ‘ካብራል’ዩ። ኣነ ኣብ ሳሕል'የ ተወሊደ። ስለዚ ኑቲ እዋን ኑቲ ሜዳ ዝገልጽ ከም ዕርዲ፡ ግንባር፡ ፍትሒ፡ ሰውራ ዝበሉ ኣስማት ክወሃቦ ግድን'ዩ። ኣብቲ ኣነ ዝተወለድኩሉ ግዜ ካድር ዝመሃሩ ኣባላት ሕክምና ዓምበርበብ ነይሮም። ኣብኡ ታሪኽ ናይ ቸጉቬራ፡ ፊደል ካስትሮ ናይ ካልኦትን ሰውራታት ስሙያት ተቓለስቲን ይመሃሩ ነይሮም። ኣብ'ታ ኣነ ዝተወለድኩላ መዓልቲ ኸኣ ብዛዕባ ሓደ ብጻይ ኣሚልካር ካብራል ዝተባህለ ናይ ጊኒቢሳው ሰውራዊ ተቓላሳይ ተማሂሮም። ካብ'ቲ ትምህርቲ ምስ ወጹ ተጋ. ሙሉጌታ ኣማረ (ሙለር) ኣባል ሕክምና ዓምበርበብ “ኣታ ነዚስ ምስ'ዛ ክንመሃራ ዝጸናሕና ኣተኣሳሲርና ካብራል ንበሎ። ተቓላሳይ ኮይኑ ሰውራና ክመርሓልና፡ ከዐውተልና” ብምባል ‘ካብራል’ ኢሉ ሰምዩኒ። ስለዚ ‘ካብራል’ ሳይ ዘይኮነት ስም'ያ።

*** እሞ ስም ይመርሕ ጥዋፍ የብርህ ...**

- ክበሃል ይከኣል'ዩ። ኣነ ግን ኣብ'ቲ ስመይ ዝመርሓሉ ቦታን ደረጃን ኣይበጻሕኩን። ኣብ ዝለዓለ ደረጃ በጺሐ ንህዝበይን ንሃገረይ ክኸውን ግን ክጽዕር'የ።



*** ናብ ኮለጅ ቅድሚ ምእታውካ ከመይ ዓይነት ተመሃራይ ነይርካ?**

- ኣዝዩ ንፉዕ ኣይነበርኩን። ሕማቕ ከኣ ኣይነበርኩን፤ ማእከላይ'የ ነይረ። ከም ዝዘከረኒ ኣብ ትምህርቲ ርእየ ለውጢ ኽጉብር ዝጀመርኩ ካብ ታሽዓይ ክፍሊ'ዩ። ሽዑ ሓደ ንፉዕ ዓርኪ ነይሩኒ። ካብቲ እዋን'ቲ'የ ኣብ ትምህርቲ በርቲዐ ክጽንዕ ከም ዘለኒ ክስቁረኒ ጀሚሩ። ሽዑ ተርታይ ናብ ሓሙሻይ ራብዓይ ደየበ። ኣብ ዓሰራይ ሳልሳይ ብምኻን ኣብ ብልጫ ኣትየ። ስለዚስ ማእከላይ'የ ነይረ። እዚ ኽብለካ ግን ጻዕራም፡ ላይብረሪ ከይዱ ዘንብብ'የ ነይረ።

*** እሞ እንታይ ስለ ዝተረኸበ ድኣልካ ማትሪክ ዘይተዓወትካ?**

* ኣዝዩ እዩ ዘገርም። እዛ ፍጻመ'ዚኣ ንዓይ ኩነ ወለደይ ዘሰንበደት ፍጻመ'ያ። ኩሉ ፈላጥየይ ኑቲ ውጽኢት ኣይተቐበሎን። ክሳብ ናብ'ቲ ዝበርኩዎ ቦታ እናመጹኡ ኣጸናኒዖምኒ። ወለደይ ምትራፈይ ስለ ዘይተዋሕጠሎም ውጽኢተይ ካልኣይ ግዜ ንኽእረም ናብ “Testing center” ሕቶ ኣቕሪቦም፤ ዝተለወጠ ነገር ግን ኣይነበረን። ኣብ'ዚ ጉዳይ ነዚን ኑትን ዝበለሉ ኣብኡት የብለይን። እቲ ጉድለት ናተይ'ዩ። ክምልስ ኩነ ክሓትት ከለኹ ኣዝየ እህወኽ ነይረ። ታህዋኽ ጥራይ ዘይኮነ ኸኣ ብስለት እጉድለኒ ነይሩ። ኑቲ ናይ ክላስ ጥራይ እንተ ዘይኮይኑ ኪንዩኡ ዝኸይድ ጥሙሕ ኣይነበረንን። ሽዕኡ ኑተኩረሉ ዝነበርና ምስ ደቂ ክላስካ ምውድዳር እንተ ዘይኮይኑ፡ ማትሪክ ምዕዋት ዝበል ሓሳብ ብዙሕ ኣይኮነን። ጠንቂ ዘይምዕዋተይ ንጹር ዝኾነ ራኢ ስለ ዘይነበረኒ'ምበር ካልእ ኣይኮነን። ማለትሲ ሓደ ሓደ ግዜ ንኡበሰኻ ክትነቕፍ ጸቡቕ'ዩ። ስለዚ ውድቀተይ ንኡበሰይ ድኣ'ምበር ንኻልእ ክላግበሉ ኣይደልን'የ።

*** ብድሕሪኡ ናበይ ኣቢልካ?**

- ኣብ 1999'የ ትምህርተይ ዛዚመ። ናብ ሳዋ ኣባል ታሽዓይ ዙርያ ኮይነ ወሪደ። ኣብ ሳዋ ውጽኢት ማትሪክ ተነጊርና። ከይተዓወትኩ

ምስ ተረፍኩ ሕማቕ ተሰሚዑኒ። ግን ከኣ ፈለማ ካብ ገዛይ ክብገስ ከለኹ ክልተ ኣገደስቲ ምኽርታት ሰሚዐየ ከይደ። እታ ሓንቲ፡ ሓደ ከም ናይ ቀረባ ቤተሰበይ ዝገልጾ ተጋዳላይ ጸዊዑ ዝመኸረኒ'ያ። ኣብ ቅድሚኡ ጸብ ኣብ ብኬሪ ገይሩ፥

"ካብራል እዛ ጸብ ትርኢያዶ ኣለኻ?" ኢሉኒ።

"እወ"

"ኣብ ሳዋ ሓላፊኻ ቀያሕ'ያ እንተ ኢሉኻ፡ 'እወ ቐያሕ' ክትብሎ ኣለካ። ሓላፊኻ ዝበለካ ክትገብር ኣለካ።" ኢሉኒ።

ኣብሂልኡ ዘይከውን ነገር ክትገብር ኣለካ ማለት ዘይኮነስ ሓላፊኻ ንዝበለካ ነገር ብትግሃትን ብቕንዕና ክተተግብር ኣለካ ማለት'ያ። እታ ካልኣይቲ ኸኣ ሓደ ምሁር ዝሃበኒ ምኽሪ'ያ። "ኣብ ዝኾነ ኣጋጣሚ ምውዳቕ ኣሎ። ንስኻ ግን ወዲቕካ ምትሳእ ከም ዘሎ ክትኣምን ኣለካ" ኢሉኒ። ምስኣ ዝሃበኒ ከም ሕላገት ዝዝክራ ጥቕሲ ኸኣ ኣላ፡ "Enjoy the work you do; and do the best you can።" 'ንእትሰርሖ ኣፍቅሮ፡ ዝከኣለካ ኸኣ ግበር' ማለት'ዩ። ኣብ ማትሪክ ምውዳቐይ ኣገሪሙኒ። ግን ከኣ ንኹሉይ ካብ ዝወደቐኩዎ ክትስእ ምኽንያት ቃል ኣትዩላ ወይ ተመባጺዐ። ድሕሪ ውጽኢት ምፍላጠይ ንሓጺር እዋን ከም ዓላማይ ኩይነ ኣብ ሳዋ ተረፊ። ንስራሕ ምዕላም ከኣ ብልቢ ተቐበልዮ "ኢንጂ"ይ ገይረያ። ዓሰራይ፡ ዓሰርተው ሓደ፡ ዓሰርተው ክልተ ዙርያታት ተቐራረብኒ እየ። ኣብ ማእቶት ድማ ምስኦም ወፈረ ናብ ሳዋ ድሕሪ ምምላስ፡ ንቕሩብ እዋን ጸኒሐ ናብ ሓይሊ ባሕሪ ተቐይረ።

ብድሕሪኡ ጸቡቕ ኣጋጣሚ ኩይኑ ኣብ ሓይሊ ባሕሪ ፈተና ገይርና። እቲ ፈተና ቀጽሪ፡ እንግሊዝ፡ ፊዚክስ ዘጠቓልል ኩይኑ፡ ሃንደበት'ዩ ነይሩ። "ሕልሚ ደዩ ጋህዲ? ካልኣይ ሳዕ ደየ ተወሊደ?" ኢለዮ ንኹሉይ። ምስቶም ዕዉታት ስለ ዝበርኹ ናብ ማእከል መሰልጠኒ ሓይሊ ባሕሪ ደንጎሎ ተጸንበረ። ኣብ ደንጎሎ ንሰለስተ ዓመት ተማሂረ፤ ካብ ክፍለይ ቀዳማይ ብምውጻእ ዲፕሎማ ብማሪን ኢንጂነሪንግ ተመሪቐ። ደንጎሎ ናይ ህይወት መንቋሕቋሕታ ዘጥረኹሉ፡ ኣብ ትምህርቲ ይኹን ህይወት ክብርትዕ ከም ዘለኒ ዝበርኹ ቦታ'ዩ ክብለካ እኽእል። ኣብኡ ኩይነየ



ካልኣይ ግዜ ማትሪክ ክፍተን ወሲኑ።

*** ካብ'ቶም መዛኑኻ ምትራፍካ'ባ እንታይ ተሰሚዑካ?**

- "እዋእ!" ብጣዕሚ'ዩ ዝሰምዓኒ። ምሳይ ኺይናም ዘጸንዑ ኣዕሩኽተይ፡ ሓሊፎም ናብ ዩኒቨርሲቲ ክኸዱ፥ ብዓቢኡ ድማ ትጽቢት ወለደይን መምሃራነይን ክውን ዘይምግባረይ፡ ንዓይ ውሽጣዊ ተርባጽ ይስምዓኒ ነይሩ። ድሓር ግን ብቕዱስ ቅንኢ ተደሪኸ ክብርትዕ ከም ዘለኒ ተረዲኡኒ። ብዩኒቨርሲቲ ብኣውቶቡስ ይኹን ብእግር ክሓልፉ ከለኹ ከምዚ ቤተክርስትያን ደኒነ 'ሓንቲ መዓልትስ ክኣትወኪ'የ' እናበልኩ ንኹሉይ ተስፋ እምብዛ ነይረ። (ሰሓቐ) ጋውን ዝተኸደነ ሰብ ክርኢ እንከለኹ "መዓስ'የ ዝኽደና?" እብል ነይረ። (ሰሓቐ)

*** ኣብ መንጎ ቀዳማይን ካልኣይን ማትሪክ እንታይ ፍልልይ ነይሩ?**

- ኣሕጽሮ ኣቢለ ክገልጸልካ ክፍትን እቲ ፍልልይ ናይ 'ዝበሰለን ዘይበሰለን ካብራላት" እዩ። እቲ ቀዳማይ፡ ንእሹቶ ካብራል ፍልጠት ዝሓጸሮ፡ ፍልጠቱ ኣብ ከብቡ ጥራይ ዝተደረተ'ዩ። እቲ ካልኣይ ካብራል ግን ኩነታትን ካልእን ዝመሃሮ ብሱል ካብራል'ዩ። ፈለማ ምስ ተረፍኩ ንወለደይ ዝወቐስኩ ኩይኑ'ዩ ተሰሚዑኒ። መብዝሕትኡ ግዜ ምስ ኣቦይ ኩይነ'የ ዝመሃር ነይረ። ኣቦይ 'የጽንዕ ኣሎ' መታን ክብለኒ ጥራዝ ዝገንጽለሉ ግን ከኣ ከየንበብኩ ዝድቅሰሉ እዋናት ነይሩ። ወላዲየይ 'ኣጽንዕ' ዝበለኒ ዝበረ ንጸቡቐይ ምንባሩ ድሓር'ዩ ተረዲኡኒ። ናብታ ቀንዲ ሕቶኻ ክምለስ ፍልልይ ናይ ቀዳማይን

ካልኣይን ማትሪክት 'ዝበሰለን ዘይበሰለን' ካብራል ዝወሰዶም ፈተናታት ምንባሮም'ዩ።

*** ናብ ኮሌጅ ምስ ኣተኻ ምስቶም ኣብ ትምህርቲ ዝጸንሑ ክትወዳደር ምኽንያት ምስ ፈለጥካ ተቐዳዲምካ እንታይ ገይርካ?**

- ካብ ትምህርቲ ተፈልየ ነይረ ክብለካ ኣይክእልን'የ። ካብ ትምህርቲ ናብ ትምህርቲ'የ ተጓዒዘ። ድሓር ከኣ እቲ ናይ ህይወት ጉዕዞ'ውን ንባዕሉ ትምህርቲ'ዩ። ኣብ 2002 ኣብ ደንጎሎ ከለኹ'የ ካልኣይ ማትሪክ ተኸፊሉ። ሽዑ ግን ክኣቱ ኣይከኣልኩን። ምኽንያቱ ኑታ ሓዚያ ዝበርኩ ናይ ማሪን ኢንጂነሪንግ ትምህርቲ ክዛዘማ ነይሩኒ። ድሕሪ ሓደ ዓመት'የ ናብ ዩኒቨርሲቲ ኣትየ። ሽዑ ትኽ ኢልና ናብ ማይ ነፍሒ ከይድና። ፈለማ ናብ ኮሌጅ ክኣቱ ከለኹ ብድህሃታት ነይሩኒ ክብለካ ኣይክእልን'የ። "እዚ ድኣ ካብ ጸልማት ናብ ብርሃን፡ ካብ ብረት ናብ ቢሮ፡ ካብ ንእዲ ናብ ዓራት ፡ ካብ ኣብ ትሕቲ ገረብ ኮፍ ምባል ናብ ጥዑይ ካፈተርያ፡ ኩሉ ነገር ምዕሩይ ድሉው፡ ናብ ዝኾነ ቦታ ስለ ዝመጻና ዋላ ሓንቲ ኣይሰመዓናን'ዩ" ይብሉና ነይሩ ሓደ ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ዝበረ መማህርትና። ዝኢ ከም ኣብኡ ድኣየ ኣምጺኣዩ'ምበር ኣነ ከምቲ ንሱ ዝሕለፎ ኣየሕለፍኩን። እቲ ዘጋጥመካ ሕሰም፡ ብድሀታት ከም መማሃሪ ክትወስዶ ኣለካ ንምባል'የ። ስለዚ ናብ ኮሌጅ ክኣቱ ከለኹ ድሌተይ ሕልመይ ዘተግበረሉ ቦታ ምኻኑ ስለ ዝፈለጥኩ ብሕገስ መንፈስ'የ ጀሚረያ።

*** ብኸመይ ተዋጺእካ'ዩ ብዝዋገድስ፡ ኣብ ትምህርቲ ግን ገለ ብድሆታት ኣሎ።**

**ሕጂ ‘ከምዚ እንተ ዝገብር ነይረ፡ ከምዚ እንተዝኸውን ነይሩ’ እትብሎ ዘየዕገበካ ነገር ኣይነበረን ማለት ድዩ?**

- ከም ብደሆ ክገልጾ ኣይደልን’የ። ኣብ ኣመሃህራ ናይ (ገለ ገለ) ህንዳውያን መምህራን ግን ዕቃበታት ነይሩኒ። ንሳቶም ኒታ ዝተመሃርኒያ ከምታ ዘላታ ድግማ’የም ዝብሉኹ። እዚ’ዩ እቲ ከም ብደሆ ክገልጾ ዝኽእል።

*** ስለምንታይ ኢኻ’ባ ኣብ ኮሌጅ ሲቪል ኢንጅነሪንግ ክተጽንዕ መሪጽካ?**

- ዝኾነ ነገር ጽልዋ ወይ መበገሲ ኣለዎ። ናተይ ከኣ ናይ ስድራ ጽልዋ ነይርዎ። ኣብ ውሽጢይ ዝሰመዓኒ ኸኣ ነይሩ። ቀጺሉ ከምዚ ናይ ኣስመራ በሎ ናይ ካልኦት ከተማታትና ጸቡቕ ዓይነት ገዛውቲ፡ ርሻናት ክርኢ እንክለኹ ብጣዕሚ እምስጦ ነይረ። ኣብ ኮሌጅ ፈለማ መካኒካል ኢንጅነሪንግ’የ ክመርጽ ዝሓስብ ነይረ። ምኽንያቱ ምስቲ ኣቐዲመ ዝተመሃርኩዎ ናይ ማሪን ምትሕሓዝ ኣለዎ። ድሓር ግን ሓድሽ ትምህርቲ ኸኣ ደልየ። እዚ ምስቲ ናይ ስድራይ ጽልዋ ተደማሚሩ ሲቪል ኢንጅነሪንግ ኣምሪጹኒ።

*** ኣብ ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ናይ’ቲ ኮሌጅ’ውን ትሳተፍ ኢኻ። ካብ መዓስ ኢኻ ጀሚርካዮ። እንታይ ጠቕሚ’ኸ ኣለዎ ትብል?**

-ኾነ ሕቶ ኣብ ክልተ ገጽ ከፋፊለ ክገልጾልካ። እቲ ቐዳማይ ገጽ ተምሃራይ ከለኹ’ዩ። ከም ባህሪ ምስ ሰባት ተኣኪብካ ተወዲብካ ምስራሕ ብጣዕሚ’ዩ ባህ ዝብለኒ። ተምሃራይ ካልኣይ ዓመት ኣብ ዝበርክሉ ወከል ናይ ክላስና ኮይነ፡ ነቲ ክልስ ዝምልከት ጉዳያት ምስ መምሃራን ኮነ ምስ ካልእ እናተዛተኹ ንሰለስተ ዓመታት ተጓዒዘ። ብተወሳኺ ኣብ ሻውዓይ ዙርያ ቤት ትምህርቲ ካድር ኣብ ናቕፋ ካብ ኮሌጃት ንመጀመርታ ምኻኑ’ዩ ተማዚረ። “ውዳብ እንታይ ማለት’ዩ? ከመይ ጌርካ ኢኻ ምስ ሰባት ተሳኢኻ ትነብር? ማሕበራዊ ህይወት እንታይ ማለት’ዩ? ዝብል ትምህርቲ ብርቑቕ ዝበለ ኣገባብ ብዓበይቲ ካድራት ተዋሂቡና። እዚ ድማ ኣብ ካልኦት ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ንኽጥዎሳእ ደፋኢ ሓይሊ ነይሩ።

እቲ ካልኣይ ገጽ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ከረን መምህር ኣብ ዝበርክሉን ኣብዚ ሕጂ እዋን ድማ ኣብ እንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራን ኣብ ዘለኹሉን ዝቐጸለ ኢዩ። ብፍላይ ኣብዘን ዝሓለፋ ሓሙሽተ ዓመታት፡ ንኮሌጅይ ወኪለ ኣብ ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ክሰርሕ ጸኒሐ። ከም ኣብነት ንምጥቃስ፡ ኣብ በበይኑ እዋናት ወኪል ኮሌጅ ኣብ ኮሚቴ ካሪኩለም (curriculum committee)፡ ኣብ ኮሚቴ ምዝገባ ተማሃሮ (registration committee)፡ ኣብ ናይ ፍቓድ ዝተፈላለዩ ጥርዓናት ተማሃሮ (Admission committee)፡ ከም ኣባል ምህንድስናዊ ንጥፈታት ኢንስቲትዩት (Engineering Unit)፡ ከምኡ’ውን ኣብ ቅንያት ኢንተር ኮሌጅ ኣብ ዳንኮት ትምህርታዊ ንጥፈታት ብምኳን ከም ኩሉ ዜጋ እጃመይ ኣበርኪተ። እዚ ምስ ናይ ደፓርትመንት ስርሐይ ገዲ ገዱ ዝጻም እዩ። ኣብዚ ከይጠቐስኩዎ ክሓልፍ ዘይደሊ ንመንእሲያት መምህራን ሲቪል እንጂነሪንግ (Civil Engineering) ንዘውሃቦም መምርሒ ብትግሃት ኣብ እዋኑ ብምዕማም፡ ብስራሕ ኣብ ዘንቀሳቕሱ ዝኾነ ናይ ስራሕ ሃንፋት ከየርኣዩ ዝጻመ ብምኳኖም ብልቢ ከመስግኖም እፈቱ።

*** ዕላልና ብምኽንያት ኢንተር ኮሌጅ’ዩ ዝተየድ ዘሎ። ጥቕሚ ኢንተርኮሌጅ እንታ’ዩ?**

- ንዓይ ከም ዝርድኣኒ ኢንተር ኮሌጅ ንተመሃሮና ካብ ትምህርቶም ወጻኢ ዝለዎም ውሽጣዊ ዓቕሚ፡ ዝንባሌታት ንኽለልዩ ዝሕግዝ ባይታ’ዩ። እዚ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ዝተፈላለየ ኮሌጃት ዘለዉ ተማሃሮና ንሓድሕዶም ዝላለዩሉ፡ ዝፋለጥሉ፡ ሓሳብ ንሓሳብ ዝለዋወጥሉ ንምዕባለ ኮሌጃትናን ሃገርናን ኣገዳሲ ደራኺ ስለ ዝኾነ ብጣዕሚ ጸቡቕ’ዩ። እቲ ወጽኢት’ውን ብዝተፈላለየ መንገዲ ንርእዮ ኣለና። ኣብ ኮሌጅና እንተርኢና ብስፖርት፡ ኤግዚቢሽንን ካልእን ዋናጩ ዓቲርና ኣለና። እዚ ኸኣ ካብቲ ደስ ዝብለካ ክፋል ናይ’ቲ ኢንተርኮሌጅ’ዩ።

*** ንኮሌጅካ ከም መምህርን ተምሃራይን ብኽልተ ገጽ ኢኻ ትፈልጦ። እንታይ ፍልልይ ኣለዎ?**

- ኣነ ንካብራል ኣብ ሰለስተ ገጽ ከፋፊለ ምረኣኹዎ። እቲ ሓደ ተምሃራይ፡ ካልኣይ መምህር፡ ሳልሳይ ድማ ከም ሓላፊ ናይታ ዘለኹዋ ዓውዲ። ተምሃራይ ከለኻ ኩሉ እትሓስቦ ብዛዕባ ነብስኻ’ዩ። መምህር ምስ ኮንካ ብዛዕባ እቶም እትምህሮም ዘለኻ ተማሃሮ ዓቢ ሓላፍነት ይስመዓካ። ሓላፊ ናይ ዲፓርትመንት እንተ ኾይንካ ድማ ብዛዕባ መምህራንን ተመሃሮን ትሓስብ፡ ሓላፍነት እናወሰኻ ክትከይድ ከለኻ ዝያዳ ጾር ኣለካ። ስለዚ ብጸቢብን ብገፊሕን ጾር ዘሰክም ሓላፍነት ዝረኣኽሉ ቦታ እዩ ኮሌጀይ።

*** ካብቶም ቀዳሞት ናብዚ ኮሌጅ ዝኣተዉ መንእሲያት ኢኻ። ብገለ ክፋሉ ክትጠቕሶ ከም ዝጸናሕካ’ውን ካብ ፍርያት እታ ዘለኻያ ኮሌጅ ካብ ዝኾኑ ምስቶም ቀዳሞት ሓለፍቲ ናይ ዲፓርትመንት ክኾኑ ዝበቕዑ ኢኻ። እንታይ ይስመዓካ?**

- ሓቂ ይሓይሽ “ርእሰ መምህር” ክኸውን ሓሲበዮ ኣይፈልጥን’የ። እታ ናይ “ፍሪሽ” ግዜይ ዝበረትኒ እዛ ሕጂ ኦፊሰይ ዘላን ፊት



ንፈትየን ዘለዋ። ኑታ ናይ "ፍረሽ" ጉዘይ ክርኢያ ከለኹ ናብቲ እዋን እምለሱ። ኣብዚ ዘለወን ዘየለወን ብህይወት ዘለወን ዘየለወን ናይ ሽዑ መማህርተይ ኣብ ዓይነይ ይስኣሉኒ፤ ፍሉይ ዝኽሪ ይወረኒ። 13 ዓመታት ንድሕሪት እምለሱ። ቡቲ ሓደ ወገን ከኣ ሓበን እስመዓኒ። እታ ኮሌጅ ብደቃ ከቢራ፣ ብደቃ ክትሕብሐብ ምርኣየይ ዓቢ ነገር'ዩ። ኣብ ድፓርትመንትና እንተ ረኢና፣ ብዘይካ ውሑዳት ህንዳውያን ካብ ትካላት ዝመጹ "ፓርት ታይመርስ" ጉዳፍቱ፣ ኩልና እቶም መማህራን ኣብኣ ዝፈረና ኢና። ናይቶም መንእሰያት መማህራን ጻዕርን ትግሃትን ብጣዕሚ'ዩ ዝገርመካ። ስለዚ እታ ኮሌጅ ብደቃ ንደቃ ትሕብሕብ ብምህላዋ እቲ ኣገዶ ዘኹርዓንን ዘሐብንንን'ዩ። እዚ ነገርዚ ከስተንትን ከለኹ "እንቋዕ'ባ ነበርኩ" እብል። ኣገዶ ክጽዕርን ክብርትዕን ንተምሃሮይን ኑቲ ዘምሃረኒ ኢንስቲትዩትን ናብ ዝለዓለ ደረጃ ንኸብጽሖም ዝከኣለኒ ክገብር ከም ዘለኒ እዝክር።

*** ብዛዕባ ከኒታት መርዓኻን ማህደራ ትምህርትኻን ገለ ክትነብሉና . . .**

- ሓቅኻ ኢኻ፣ ኑቲ ናይ መርዓን ውላድን ንኣሸቱ ኣይኮናን። ኑቲ ናይ ትምህርቲ ኸኣ ኑቲ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ንኽትበጽሕ እትገብሮ ጻዕሪ መቐጸልታ'ዩ። ክልቲኡ ዝተተሓሓዘ'ምበር ዝተፈላለየ ኣይኮነን።

*** በል ቡቲ ናይ ዝቐጸል ትምህርትኻ ክንጅምር ...**

- ጸቡቕ። ናይ ማስተርስ ትምህርተይ ኣብ ኮሌጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነፍልጠትን - ዓዲ ቐይሕ እመሃር ኣለኹ። እዚ ናይ ማስተርስ ትምህርተይ ምስ ኣከባብያዊ ምህንድስና (Environmental Engineering) ዝተሓሓዘ እዩ። ዝ ንምትግባር ብፍላይ GIS (Geographical Information System) ወይ Geo Informatics (ጂኦግራፍያዊ ሓበሬታ) እመሃር ኣለኹ። እዚ ዓውዲ'ዚ ኣብ ብዙሕ ክፋላት ናይ ዓውደ ትምህርተይ (Civil Engineering) ክሕግዘኒ እዩ።

*** ድሕሪ ትምህርትኻ ናበይ ኢኻ ክትቕጽል?**

- ተመሊሰ ኑቲ ዘምሃረኒ ኢንስቲትዩት ኣብ ምምሃርን ምስትምሃርን እወንታዊ ተራ ንኽጻወት እዩ ትጽቢተይ።

*** ናብ መርዓኻ ክንሰግር**

- ... ካብ ቀደመይ እታ መናብርተይ እትኸውን ግዳማዊ ጥራይ ዘይኮነስ ዝያዳ ውሽጣዊ ጽባቐ ክህልዋ'የ ዝደሊ ነይረ። ድሌተይ ከኣ ሰሚሩለይ። በዓልቲ ቤተይ ኢንጂነር የርዳኖስ የማነ ትበሃል። ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ብፍላይ ኬሚካዊ ምህንድስና (Chemichal Engineering) ትምህርታ ዛዚማ። መርዓና ኣብ ዝሓለፈ ክረምቲ ወርሒ ሓምለ ኢና ጸንቢልና'ዩ።

*** ርእይቶኻ ኣብ መርዓትካ**

- ሰላቕ ... ብመርዓተይ ኣዝየ ሕጉስ'የ። ርግኣታ፣ ቀምነገራ፣ ትሕትናኣ ኩሉ ከኒታታ ባህ'ዩ ዝብለኒ። ብኸምዚ እያ ኸኣ መናብርተይ ክትከውን መሪጸያ።

*** ንበዓልቲ ቤትካ ኢንጅ. የርዳኖስ ድማ ዕድል ክንሃባ . . .**

- ሰናይ እዩ።

*** ኢንጂ. የርዳኖስ ንሰኺ'ኸ ንኣብራል ብኸመይ ኢኺ መሪጽክዮ?**

የርዳኖስ፣ (ሰላቕ) ካብራል ንሱ ብ ሓቡሓቢ ፈቃር፣ ትሑት እዚ ኹሉ ነገራትን መድረኻትን ሓሊፉ እንክለሱ ምስ ኩሉ ከም ኩነታቱ ዝቐርብ፣ ንሱ ብ ከም ገጹ ዘኽዶ፣ ኣላዩ ሓጊዚ ስለ ዝኾነ'የ መሪጸዮ። ንዓይ ድማ ናይ ኮሌጅ ትምህርተይ ከም ኣቦን ከም ሓውን ኮይኑ ብጽቡቕ ንኽውድእ ይሕግዘኒ ስለዝነበረ'የ መሪጸዮ።

*** እንተዘይትመሃር ህይወትካ ከመይ ምኾነት ትብል?**

- እዋእ! ሕጂዶ ኸሕስወልካ ኮይነ፤ 'እንተዘይመሃር ነይረ' ኢለ ሓሲበዮ ኣይፈልጥን'የ።

*** ኣብ ህይወትካ ኣይትደገም እትብሎ እዋን ኣሎኒዩዶ?**

- ካብ ዝገርመካ ኣብ ህይወተይ ኣይትደገም ዝብሎ የብለይን። ንኣብነት እታ ፈለማ ዝተረፍኩላ ማትሪክ ኣሰንቢዳትኒ። ግን ከኣ ንህይወተይ ምሉእ ዝኸውን ትምህርቲ ስለ ዘቕሰመትኒ ኣይትደገም ኣይብላን'የ። ኣብ ህይወትካ ዝተመሃርካዮ ነገር ኣሎ'ዶ እንተኢልካኒ ግን እቲ መልሲ 'እወ' ኮይኑ፣ ንሱ ከኣ "መንገዲ ዓወት ኣይተኻዕምን ነዊሕ



ተጻዋርነት ዝሓትትን ጉዕዞ ከምዝኾነ ፈሊጠ።

*** ንመንእሰያት ኣብ ጉዳይ ትምህርቲ እንታይ ትብሎም?**

- ኣቦታትና "ትምህርቲ ዘይብርስ ሃብቲ" እዮም ዝብሉ። ትምህርቲ ዘለዎ ሰብ ውዒሉ ሓዲሩ መምሰዪ ኣይሰኣንን'ዩ። ትምህርቲ መሰረት ኩሉ ምዕባለ'ዩ። እዚ ስለ ዝኾነ ኸኣ'ዮም ጸገሮም ዝሰገረ ዓቢይቲ፣ ምርኩስ ዝሓዙ ሰንከላን ኣብ ኮሌጃት ክመሃሩ ንርእዮም ዘለና። ስለዚ መንእሰያት ዝ ብዋዕቱ ተገንዚቦም ብግዝያዊ ዘብለጭልጭ ወይ ግዝያዊ ሽግራት ማስመርም ክስሕቱ የብሎምን። ትምህርቲ መርሓ ናይ ህይወት ምዃኑ ኣሚኖም ክመሃሩ ንዕኦምን ንሃገሮምን ዘሕብሩ ዜጋታት ክኾኑ እላቦ።

*** ዝተረፈካ እንተሃልዩ...**

- ኩሉ ክብሎ ዝደለ'ኹ ኣቐዲመ ተጠቒሰ'ዩ። ገለ ተወሳኺ ክዘረብ፣ ኩላትና መማህራን ንዘተዋህበና ዕማም ብግቡእ ክንዓምም፣ ንሃገርን ህዝብን ዘሐብሩ ዜጋታት ከፍሪ ግዜ ዝጠልብ ዕማም እዩ። ተመሃሮና'ውን ሓተትቲ፣ ኣንበብቲ፣ ተወዳደርቲ፣ ንኽትፈልጡ ተርባጽ ዘለኩም ክትኮኑ እላቦ።

ኣብ መወዳእታ፣ ኑቶም ከይተሓለሉ ንኽመሃር ዘተባብዑኒ ወለደይ፣ ቤተ ሰበይን ፈተውተይን ልባዊ ምስጋናይ ኣቕርብ። ብተወሳኺ ንኹሎም ካብ እዋን ቀልዕነት ክሳብ ሕጂ ዘለዉ ኩሎም ኣዕሩኽተይ፣ መተዓብይተይን ከምኡ'ውን ንማሕበረሰብ ኢንስቲትዩት ቴክኖሎጂ ኤርትራ ብዘይኣፈላላይ ከማስየን እፈቱ።

ኣካዳሚ

# ቍጽሪ ብኸመይ መሳጢ ንግብሮ?

ዝበዝሑ ተማሃሮ ኣብ ቍጽሪ ናይ ስልቻውን ምርብራብን ምልክት ይረኣዮም እዩ። ብፍላይ ኣብ ኮለጅ ቍጽሪ ብወጥሪ ዝተሓዝ ዓውዲ እዩ። እዚ ምኽሪታት ተመሃሮኻ ከመይ ገይርም ኣብ ቍጽሪ ከም ዝግደሱን ቍጽሪ ብፍቕሪ ዝተሓዝ ዝቐለለ ዓውዲ ክኾነሎምን ዝሕግዘ እዩ።

### ሀ. ምሉእ ትርጕም ናይ'ቲ ኣርእስቲ ንተመሃሮ ምሃብ

ኣብ'ዚ ኣርእስቲ ኩሉ ግዜ ዝላዓለ ክልተ ዛዕባ ኣለዋ።

1. መምህራን ነቲ ዝምህሩዎ ዘለዎ ኣርእስቲ ስለምንታይ ይምህሩሉ ኣለዉ ኣይፈልጡን። ከምኡ'ውን እቶም ተማሃሮ ኣብ ካልእ ዓውደ ትምህርቲ እንታይ ይመሃሩ ኣለው ኣይፈልጡን።

2. ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ተመሃሮ "ስለምንታይ እዚ ንምሃሮ ኣለና?" ዝብል ርትዓዊ ሕቶ የልዕሉ። "ንመጻኢ ክጠቕመኩም'ዩ" ወይ "ኣብ ፈተና ክመጽኣኩም እዩ" ካብ ምባል ሓሊፍና እንታይ መልሲ ንህበሎም ንኸውን።

ነዚ ንምፍዋስ እቲ ትምህርዎም ዘለኻ ኣርእስቲ ተማሃሮኻ ኣብ ምንታይ ከም ዝጥቀምሉ ፍለጥ። እቲ ኣርስቲ ኣብ ናይ ስነ-ፍልጠት ደዩ ምህንድስናዊ ትምህርቶም ክሕግዞም ኣዥሊርካ ብምፍላጥ ብእኡ ኣብኡ ኣዳሉ፤ ካልኣይ ከኣ ንተማሃሮኻን ምስቲ ኣብ ደገ ዘሎ ዓለም ብመገዲ እቲ ትምህሮ ዘለኻ ኣርእስቲ ኣተሓሕዞም። እቲ ዝምሃሩዎ ምዕራፍ ኣብ ደገ እንታይ ይጠቕሞም ዘይትፈልጥ እንተ ኼንካ ኸኣ መጽናዕቲ ግበር።

### ለ. ብዝቐለለ መሰረት ዘቱሕዝ ኣብነት ጀምር፥

ቍጽሪ ዝበዝሐ ወኹ ምስጠር ምፍታሕ እዩ። ፈላጦት ስነ-ቍጽሪ ንዘመናት ንዘተፈላለዩ ጸበይቲ ግድላት ግብራዊ መገዲታት ብምፍጣር ክፈትሐዎም ክኢሎም እዮም። ጸኒሖም ከኣ ፍሉጥ መስርሓትን ቀመራትን ከም ዝህሉዎ ገይሮም። ተማሃሮኻ ብዛዕባ ቀንዲ ግብራዊ ግድል ከይፈለጡ ከመይ ገይሮም ነቲ ምስጠር ናይቲ ግድል ክፈልጡ ይኽእሉ? ቅድሚ ንሓደ ኣርእስቲ ብቐመር ምጅማርካ፥ መሰረት ዘለዎም ግብራውያን ኣብነታት ብምምጻእ ኣደነህቦ



ተማሃሮኻ ክትርኽብ ትኽእል። እዚ ብምግባር ንተማሃሮኻ ብድሕሪ መጋረጃ ናይቲ ዝተፈትሐ ግድል ዘሎ ኣተሓሳስባ ወይ ኣምር ብምርኣይ፥ ቍጽሪኣዊ ክልሰ-ሓሳብ ከመይ ኢሉ ኣብቲ ዓለም ግድላት ይፈትሕ ከተርእዮም ትኽእል።

### ሐ. ፈጠራን ዋኒትን፥

ኣብ ክፍሊ ምስ ኣተኻ ትኽ ኢልካ "ሎሚ ብዛዕባ … ዝብሃለ ቀመር ክንዘሓር ኢና፡" ኢልካ ኣይትጀምር። ምስኡ ዝተኣሳሰር ኣብ ከባቢኦም ብዘፍጽምዎ ቀለልቲ ኣብነታት፡ ብስእሊ፡ ዋዛን ካልእን ክትጅምር ይሓይሽ። ኣብ ኣእምሮ ተማሃሮኻ ብቐሊሉ ስእሊ ክትፈጥር እንተለኻ፥ ምስ ኑብሶም ስለ ዝተተሓሓዘ ከኣ ዋኒት ይሰመዖም እዩ።

ኩሉ ሰብ ናይ ምፍጣር ጥበብ ወይ ዓቕሚ ኣለዎ። ብዙሓት ካብ ተማሃሮና ንሕና ዘይንፈልጦ መገዲ ክፈጥሩ ይኽእሉ እዮም። ገለ መምህራን ነዚ ሃንደበት ዝርአ ፈጠራ ተማሃሮኦም ክቕትሉዎ ይረኣዩ እዮም። ከምዚ ከጋጥመካ እንከሎ ንተማሃሮኻ ኣተባብዖ። ኣብ ሰሌዳ ብምውጻእ ጥበቦም ነማምህርቶም ከካፍሉ ዓድሞ።

### መ. ንተማሃሮኻ ምሉእ ቀልቦም ሓዞም፥

ምስ ተማሃሮኻ ብሓባር ናይ ምስራሕ ልምዲ ኣጥሪ። እቲ ሕመረት ኣምር ናይቲ ትምህርቲ ኣትሕዞም። ነቲ ዝምሃርዎም ኣርእስቲ ኩነ ቀመር ብዝቐለለ ዝዘክሩሉ መገዲ ብምሕሳብ ጽማቕ ድግማ ግበረሎም። እናኣነጻጸረ ክረድኡዎም ዝኽእል ኣብነታት ብምምጻእ ኣብ ሞንጎኦም ምምዪያጥን ውድድርን ዝኾነሉ ባይታ ፍጠር። ሓንቲ ኣርእስቲ ምሂርካ ምስ ወዳእካ ግብረ መልሲ ካብ ተማሃሮኻ ተቐበል።

### ረ. ማሰጥቲን ኣካታዕቲን ካብ መጽሓፍ ወጻኢ ዝኾኑ ሕቶታት ኣዳሉ፥

ንኣብነት፥ ሓንቲ ጃልባ ኣብ ቀላይ እንከላ ሓደ ዓቢ ዓረ ተጻዕኑ። ነቲ ዓረ ሒዛቶ ከኣ ጡሓለት። እቲ ማይከ ንላዕሊ'ዶ ክብ ይብል? ይጐድል ወይ ፍልልይ የብሉን? ኢልካ ክትሓትት ትኽእል። ዝበዝሑ መምህራን ኣብ መጽሓፍ ዘሎ ሕቶታት ንተማሃሮኦም የቕርቡ እዮም። ምስቲ ኣርእስቶም ዝኸይድ፥ በቲ ክምህሩዎ ተዳልየሙሉ ዘለው ቀመር ዝፍታሕ ኣዘናጊ ግድላት ብምድላው ንተማሃሮኻ ክትምስጥ ትኽእል ኢኻ።

### ሰ. ንተመሃሮኻ ሕቶ ባዕሎም ከም ዘዳልዎ ምግባር፥

ተማሃሮኻ ባዕላቶም ሕቶታት ዕዮ-ክፍሊ ወይ ፈተና መሰል ምስ መልሱ ኩዳልው ዕድል ሃቦም። እቲ ገለኡ ሕቶታት ክምለስ ዘይክእል ክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ንኽምልሱዎ ዝገብሩዎ ሓርኮትኮት ብዙሕ ክምህሮም እዩ።

ሸ. ንተማሃሮኻ ናይታ ትምህራ ዓውደ ትምህርቲ 'ቍጽሪ' ጆርናል ክጽሕፉ ደርኾም፤

ንናይ ቍጽሪ ትምህርቲኻ ልክዕ ከም መዓልታዊ ንጥፈታትካ ጆርናል - ዳየሪ መሳሊ - ክትጽሕፈሉ ጸቡቕ እዩ። ምናልባት እዚ ወጽኢ ዝበለ ሓሳብ ይመስል ይኸውን እዩ። ናይቲ ዝተማሃርካዮ "ረፍለክሽን" ክትጽሕፍ እንከለኻ መሊስካ ኢኻ እትምሃር። እዚ ኣገባብ ንዝበዝሐ ዘይተመለሰ ሕቶታቶም ባዕላቶም ንኽምልሱዎ የኽእሎም እዩ።

### ቀ. ፕሮጀክት ምሃብ፥

ንተመሃሮኻ ፕሮጀክት ምሃብ ኣብ ቍጽሪ ብዙሕ ግዜ ከም ዘጥፍኡ ይገብሮም እዩ። ቀስ እናበለ ናይቲ ዓውዲ ተምሳጥ ክሕድሩ ድማ ከኽእሎም እዩ።

ምንጪ፥ www.intmath.com

መም/ ስቴላ መሓረና

# ሕብረተሰብ መንእሰይ

## ምሕደራ ጸገምካ

ሚኪኤል ኣዳም

ኣብዛ ዓለም'ዚኣስ፡ ዘይምሓደር ነገር ይህሉ'ዶ ይኸውን፧ ኣይመስለናን፡ ደይ ኩሉ ብምምሕዳር'ዩ ዝጓዓዝ። ኩሉ'ዩ ዝመሓደር፡ ዓለም ትምሓደር፡ ሃገር ትምሓደር፡ ስድራ ትመሓደር፡ ውልቃዊ ህይወት ይምሓደር፡ ገንዘብ ይምሓደር፡ ጭንቀት ይምሓደር፡ ቅልውላው ይምሓደር (managing crisis)፡ ጸገም'ውን ይምሓደር እዩ። ብግቡእ ዝተማሓደረ ነገር ድማ ኣርባሒ እዩ። ንሎሚ'ምበኣር፡ ካብ'ታ ብዶ/ር ሮበርት ሹለር ዝተደርሰት 'Tough Times Never Last, But Tough People Do!' ዘርእስታ መጽሓፍ ዝተወሰደ፡ ጸገምካ ንምምሕዳር ዝሕግዝ ትሕዝቶ ነቕርበልኩም፥

ነፍሲ ወከፍ ሰብ ጸገም ኣለዎ። ንስኻ'ውን ጸገም ኣሎካ። ንጸገማትካ ብኸመይ ከምትመሓድሮም ምፍላጥ ድማ ኣገዳሲ እዩ።



እትፈቕሮ ሰብ ሓደው ብፍትሕ ወይ ብሞት'ዶ ስኢንካ፧ ካንሰር ኣሎካ'ዶ ተባሂልካ፧ ሕጽረት ገንዘብ'ዶ ኣጋጢሙካ፧ ዶስ ኣብ ክሳራ ኣቲኻ ኢኻ፧

ሎሚ ጸገም እንተሃልዩካ - እቲ ጸገም ብዘየገድስ - ክሕግዘካ'የ። ፍቓደኛ ጥራይ ኩን። ነዞም ዝስዕቡ መምርሒታት ተኸተል፥

1. **ንጸገምካ ኣነኣኢስካ ኣይትርኣዮ**

ንጸገምካ ወይ ነቲ ዘጋጠመካ ጸገም ንምፍታሕ ዘኽእለካ ውሽጣዊ ሓይልኻ ኣይተነኣእሶ። ጸገማት ዘይፍትሑ ወይ ክመሓደሩ ዘይኽእሉ ምኽንያት፡ ብዕቱብነት ስለዘይተሓዙ እዮም። ንኣብነት፥ ብዛዕባ'ዞም ዝስዕቡ ሓሳባት ጸጸት ተሰሚዑካ'ዶ ይፈልጥ፧

"ከራሽ ኣይኮንኩን። ብዛዕባ ምሕላው ክብደት ዘጨንቕ የብለይን።"

"ኣብ ትምህርተይ 'ኤ' ወይ 'ቢ' ኣይረኸብኩን። ብዘኾነ ግን እሓልፍ ኣለኹ።"

"ከምቲ ግቡእ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ይገብር የለኹን። ብዘኾነ ግን ደሓን ኣለኹ።"

"መጠን ዘትኽኽ ዘለኹ ከጉድል'ኳ እንተሎኒ፡ ዘጨንቕ ግን የብለይን። ናይ ሳንቡእ ካንሰር፡ ንኻልኦት ይቐትሎም ይኸውን'ዩ። ንዓይ ግን ኣይትንክፈንን እዩ።"

እዞም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ኣተሓሳስባታት ኣዝዮም ሓደገኛታት እዮም። ምናልባት ብላዕሊ ላዕሊ ቀለልቲ መሲሎም ክረኣዩና ይኽእሉ እዮም። ኣዕሚቕና ኣብ ንምርምረሉ እዋን ግን፡ ኣዝዮም ከበድቲ ክኾኑ ይኽእሉ'ዮም። እምበኣር ንጸገማትና ኣቃሊልና ካብ ምርኣይ ክንሕየብ ኣገዳሲ ይኸውን። ጸገማት ልክዕ ከም ጥንሲ እዮም። ህላወኦም ክሳብ ክኽወል ዘይከኣል ድማ ይዓኩ። ንእሽቶ ጥንሲ ዝበሃል የልቦን። ከምኡ ድማ ዕሽሽ ክበሃል ዘለዎ ጸገም ኩቶ የልቦን።




እቲ ኣጋጢሙካ ዘሎ ጸገም፡ ንሚልዮናት




ሰባት ዘጋጥም ምኽኑ ኣስተውዕል። እቲ ጸገምካ ንምፍታሕ ወይ ንምብዳህ እትወስዶ ስጉምቲ፡ ነቲ ጸገምካ ዘኸትሎ ሳዕቤን ዘውሰን እዩ። ጥራይ ብዕቱብነት ዕየ'ምበር፡ ጸገምካ ንምፍታሕ ዘኽእል እኹል ሓይሊ ኣብ ውሽጥኻ ኣሎ።

ብዙሓት፡ ንዘጋጠሞም ጸገማት ብእወታዊ ኣተሓሳስባ ብምግጣም ዘሰዓሩ እፈልጥ እየ። ንሳቶም፡ ንበሰለኦም ብናይ ዓወት ሻሽ ክዝንኑ ኪኢሎም እዮም።

2. **ንጸገማትካ ኣይተጋንን**

ንትካልካ ትዓጽዎ ዲኻ ዘሎኻ፤ እዚ መወዳእታ ዓለም ኣይኮነን። ካልእ ዋኒን ክትከፍት ትኽእል ኢኻ።

ስራሕ የብልካን፤ ስራሕ ኣይትረኽብን ኢኻ ማለት ኣይኮነን።

ብኹሉ'ዶ ጽቡብ ኢሉካ'ሎ፤ ምናልባት ንጸገማትካ ተጋንኖም ከይትህሉ ኣስተውዕል። ንዘሎካ ጸገም ምስ ናይ ካልእ ሰብ ጸገም ክትላወጦ ምደለኻ'ዶ፤ ኣይመስለንን። ጽንኩርነት ጸገምካ ክሓልፍ እዩ።

እዞም ዝስዕቡ ሕቶታት ንግዜእ ርእስኻ ሕተት፥ እቲ ዘሸፍኦ ኩነታት ዘኽእል እንታይ እዩ፤ ከማሓድሮ'ኸ እኽእል'ዶ፤

ጸገማትካ ብህድኣት ክትፈትሕ ዝከኣል እዩ። እዚ ኸውን ዘኸውን ግን ንዕምቆት፡ ንውሓትን ጉድንን ጸገማትካ፡ ካብ ምግናን ምስ ትቑጠብ ጥራይ እዩ።

3. **ኣይትጽበ**

ንትዕግስቲ ዝኸውን ጊዜን ቦታን ኣሎ። እዚ ግን ንኹሎም ተኽእሎታት ድሕሪ ምፍታንካን፡ ዝኣክል ናይ መፍትሒታት ዘርኢ ምስ ዘራእካን ዝመጽእ እዩ። ኣራጢጥካ ኩፍ ብምባል፡ ጸገምካ ባዕሉ ክፍትሓልካ ምጽባይ ምስ ትዕግስቲ ክቑጸር ኣይክእልን። ስራሕ እንተዘይብልካ ኩይኑ፡ ስራሕ ኣሎና'ሞ ንዓ፡ ብምባል ቴለፎን ዝድውለልካ ወይ ደብዳበ ዝልእከልካ ኣስራሒ የልቦን። መንግስቲ'ውን እንተኾነ ቴለፎን ደዊሉ፡ ከምዚ ዓይነት ስራሕ ኣሎ'ሞ፡ ንዓ ስራሕ ክብለካ ኣይትጽበ።

ከምኡ እንተጋጠመ ማሕረ! ከምኡ ንኺጋጥም ምጽባይ ግን ዕሽነት ጥራይ እዩ። ብዙሓት ጸገማት፡ ምስ ግዜ ናብ ዝኸፍአ ደረጃ ናይ ምዕባይ ተኽእሎ ከም ዘለዎም ኣይትዘንግዕ። ካብ ጸገምካ ዝናግፍ ሰብ ወይ ኣካል ክሳብ ትረክብ ምጽባይ፡ ጸገምካ ብግዝእ ርእሱ ንክራባሕ ግዜ ከም ምሃብ'ዩ ዝቑጸር።

ምጽባይ፡ ግዜን ዕድላትን ምብኻን ጥራይ እዩ።

ጸገማትካ ክትፈትሕ ድሌት እንተሃልዩካ፡ ሰብ ክሕግዘካ ኣይትጽበ። ባዕልካ ክትፈትሖ ፈትን። ጸገምካ ምምሕዳር ናትካ ውልቃዊ ሓላፍነት ጥራይ ምኳኑ ኣስተውዕል። ዝኾነ ሰብ ጸገምካ ክፈትሓልካ ኣይትጽበ።



ንጸገምካ ካልእ ሰብ ክፈትሓልካ ትጽበ እንተኾንካ፡ ክትጉሂ ጥራይ ኢኻ። ካብኡ ዝገደደ ድማ መማረሪ ኩንኻ ኢኻ ትተርፍ።

4. **ንጸገማትካ ኣይተጋድዶም**

ንጸገማትና ከንማሓይሾም ወይ ከነጋድዶም ዘኽእል ሓይሊ ኣሎና። እዚ ድማ ብመሰረት እንህቦ እወታዊ ወይ ኣሉታዊ ግብረ መልሲ ዝውሰን እዩ። እቲ ልሙድ መልሰ ተግባር፡ ብጸገምካ ምስጋእ እዩ። ስግኣት ዘለዎም ሰባት፡ ቁጥዓት'የም። ራዕዲ ዘለዎም ሰባት




ጽልኢ የንጸባርቑ። ጽልእን ቁጥዐን ድማ ንጸገማት መሊሶም የጋድድዎም። እቲ ምንታይ፡ እወታውያን ግብረ መልሲ ስለዘይኮኑ። ኣብ ምፍታሕ ጸገም ዘኾነ ኣበርክቶ የብሎምን።

ስራሕ'ዶ ስኢንካ፤ ነታ ካብ ስራሕ ዝረፈተትካ ኩባንያ ኣይትጽላኣያ። ብተመሳሳሊ፡ ሃገርካ ናይ ስራሕ ዕድል ስለዘይሃበትካ ወይ ሕብረተ ሰብኩ ብዛዕባ'ቶም ሸቓለት ኣልቦነት ዘኽፍኦም ዜጋታት ብዘርእዮ ናይ እንታይ ገደሰኒ ኣመለካኽታ ኣይትጽላኣዮም።

ሓደ እዋን ኣሰልጣኚ ጆን ዉደን ከምዚ ክብል ከሎ ሰማዕክዎ፡ 'ሰብ ዝሰዓር፡ ንኻልኦት ክውንጅል ምስ ዝጅምር ጥራይ'ዩ።'

ምኽረይ'ምበኣር፡ 'ንውንጀላ ዘይኮነ፡ ንጸገምካ ጸግን' ዝብል'ዩ። ንኣሉታውያን ስምዒታትካ ክትቆጻጸር ምስ ትጅምር ድማ ኢኻ ጸገምካ ክትጽግን ትጅምር።

ጸገም ምስ ዘጋጥመካ፡ ካልእ ጸገም ኣይትወስኸሉ። ብቐንኢ፡ ኑብስኻ ብምንዓቕ፡ ንኻልኦት ብምስትንዓቕ፡ ብቑጥዕ፡ ወይ ብዛዕባ መጻኢ እወታዊ እምንቶ ብምጥፋእ ኣይትጋድዶ።

## 5. ንኣእምሮኻ ብንጹራት ሓሳባት ኣብርሆም

ንኣእምሮኻ ኣብራሃዮ። በሊሕ ኩን፡ ንብልሕኻ ድማ ነናሻዕ ወስኸሉ። ንገዛእ ርእስኻ እዞም ዝስዕቡ ሕቶታት ሕተታ፡

'ቅድሚ ሕጂ ከምዚ ናተይ ጸገም ገጢምዎ፡ ንዑኡ በዲሁ ዝተዓወተ ሰብ ኣሎ'ዶ፧'

'ጸገመይ፡ ብልክዕ እንታይ እዩ፧'

'ሕጽረት ገንዘብ ድዩ ወይስ ምስልካይ፧'

ጸገምካ፡ ፊናንሳዊ ምስ ዝኸውን፡ ኣጸቢቕካ ሕሰብ። ብሓቂ'ኸ ጸገምካ እንታይ እዩ፧ ሕጽረት ገንዘብ'ዶ ወይስ ነቲ ዘሎኻ ማል ናይ ምምሕዳር ጸገም። ምናልባት፡ ንገለ ካብቲ ንመሰረታውያን ዘይኮኑ ነገራት እተውጽኦ ገንዘብ ከተጉድል የድልየካ ይኸውን'ዩ። ኣስተውዕል! ናይ ሓሳብ ጸገም ደኣ'ምበር፡ ናይ ገንዘብ ጸገም ዘለዎ ሰብ ሓደ'ኳ የልቦን።

ጸገምካ ንምፍታሕ፡ ቀዳማይ፡ ጸገምካ እንታይ ምዃኑ ብልክዕ ፍለጥ። ካልኣይ፡ ብዛዕባ'ቲ ጸገም ዝኾነ ስጉምቲ ምስ ዘይትወስድ እንታይ ከጋጥመካ ከምዝኽእል ትንቢትካ ሃብ። ሳልሳይ፡ ካብቶም ዝህልዉኻ ኣማራጺታት ኣየናይ ከም ዝሓይሽ ወስን። ኣብ መወዳእታ ድማ፡ ነቲ ዝኣመንካሉ መፍትሒ ኣብ ተግባር ኣውዕሎ።

## 6. ንገዛእ ርእስኻ ኣተባብዕ

ጸገም ኣብ ዘጓንፈካ እዋን፡ ብዛዕባ እወታውያን መፍትሒታት ምስልሳል ናብ እወታዊ ስጉምቲ ይመርሓካ እዩ። ንሓደ ኣብ ቅዲ ኣነባብርኡ መሰረታዊ ለውጢ ዘድልዮ ዝነበረ ሰብ፡ 'ሕማቕ ኣመል ወይ ልምዲ ንምሕዳግ ሓሞት ይሓትት እዩ፡' በልክዎ። ናይቲ ሰብ'ቲ ጸገም ልክዑ ዝሓለፈ ናይ መስተ ወልፊ ነበረ። ቀንዲ ጠንቂ ድማ ንዓመታት ምስኡ ዝተጓዓዙ ስታያት ኣዕሩኽቱ ነበሩ። 'ካብዞም ጭፍራ ክትርሕቕ ኣሎካ፡' ዝብል ምኽሪ ሃብክዎ። ንሱ ድማ ንምኽረይ ሰምዐ። ጸገሙ ድማ ተፈትሐ።



ንሓደ ካልእ ብሸቐለት ኣልቦነት ዝሳቐ ሰብ ድማ፡ 'ነፍሲ ወከፍ መሰናኽል ዕድል ክኸውን ይኽእል'ዩ፡ ሕሰብ'ሞ፡ ኣብ ስራሕ ከለኻ ዘይነበሩኻ ሕጂ ግን ዘለዉኻ ዕድላት ብዝርዝር ሒዝካ ድሕሪ ሰሙን ምጻኒ፡' በልክዎ። ድሕሪ ሓደ ሰሙን ድማ፡ እዞም ዝስዕቡ ዝርዝር ኣነቓቓሕቲ ዕድላት ሒዙ መጻኒ፡ (1.) ናተይ ናይ ውልቀይ ትካል ክኸፍት ዕድል ኣሎኒ። (2.) ናብ ዝተፈላለየ ቦታታት ናይ ምጋሽ ዕድል ኣሎኒ። (3.) ትምህርቲ ክምሃር ዕድል ኣሎኒ። (4.) ንስድራቤተይ እኹል ግዜ ክህብ ዕድል ኣሎኒ።

ዝኸበርኩም ኣንበብቲ፡ እቲ ዝተረፈ ሓሳባት፡ ነታ መጽሓፍ ረኺብኩም ኣንብብዎ። እቲ ምንታይ፡ ጸገምካ ንምምሕዳር፡ መጽሓፍ ምንባብ ኣድላዪ ስለዝኾነ። ሰሰናዩ!



# ናብራ ምስ ሳኽራም መጻምድቲ ብኸመይ?

የሴፍ ሃይለማርያም

ወልፊ ኣልኮል ሓደ ካብቶም ቀንዲ መንሸሮ ሓዳር'ዩ። ብሰንኪ'ዚ ኣብ ፍትሕን ምብትታንን ዝበጽሑ ሰብ ሓዳር ማእለያ የብሎምን። ገሊኦም ድማ፡ ብሰንክልክል - ሎሚዶ ጽባሕ ኣብ ፍትሕ ይበጽሑ - እናተባህሉ ይቖጽሉ ኣለው። ቅልጡፍ ፍወሳ እንተዘይተገይሩሎም ድማ ኣሰር ናይቶም ዝተበታተኑ ስድራቤታት ክስዕቡ ምኳኖም ዘይስሓት ሓቂ'ዩ።

ኣብ ወጻኢ ሃገራት፡ ብፍላይ ኣብ ሃገራት ምዕራብ፡ ልዕሊ 50 ሚእታዊት ደቀንስትዮ ሰብ ሓዳር ግዳይ ናይ'ዚ ጸገም'ዚ ኮይነን ከምዝለዋ መጽናዕትታት ይሕብሩ። ወልፊ ኣልኮል ብቐጥታ ኣይኮነን ንሓደ ሓዳር ዝብትኖ።ኣእምሮኣዊን ንዋታውን ሓይሊ ናይታ ስድራቤት ብምድኻም'ዩ ቀስ ብቐስ ዘፍርሶ። ወልፊ ኣልኮል ኣብ ሓዳር ዝዓበየ ጠንቂ ዝገብሮ፡ ንኣእምሮ (ሓይሊ) ናይቲ ዝተወለፈ መጻምዲ ስለዝቆጻጸሮ ምኳኑ ክኢላታት ስነ-ልቦና ይገልጹ። ብመሰረት'ቶም ተመራመርቲ፡ ሓደ ጻምድቲ ወልፊ ኣልኮል እንተድኣ ሓዲርዎ ኩሉ ሓይሉን ፈጠራውነቱን'ዩ ዝማረኽ። ሃሙን ቀልቡን፡ 'ብኸመይ ሓዳረይ የደልድልን የጸብቕን' ዘይኮነ፡ ብኸመይ መገዲ ውልቃዊ ወልፉ የዕግብ'ዩ ዝኸውን። በዚ ምኽንያት እቲ ሰብ ነታ ብሓይሊ ኣእምሮ ንእትሰዓር ዓለም ኢዱ ይህባ'ሞ፡ ኣብ ኩሉ ማሕበራዊን ውልቃዊን ሂወቱ ይፈሽል። ኣብ ሂወቱ ድሕሪ ብጾቱን መዛኑኡን ይተርፍን ደረጃ መነባብሮኡ የንቀልቁልን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣበርክቶ ናብ ዘይብሉ ደረጃ ይወድቕ። ውሑስ ሂወት ስለዘየረጋግጽ ከኣ፡ ማሕበራዊ ሰኸም ካብ ምኳን ኣየምልጥን።



ገለ ሰባት ናብ ባራት ከይዶም ስለዘይሰትዩ ብቐጻሊ'ውን ስለ ዘይመላለሱ ውሉፋት (ኣልኮሊዛቶ) ድዮም ኣይኮኑን ብርግጽ ንርእሶም ክፈልጥዋ ይጽገሙ'ዮም። ንምኳኑ ኣልኮሊዛቶ ምኳን እንታይ ማለት'ዩ? ክኢላ ስነ-ልቦና ዶ/ር ሃርለይ፡ ንትርጉም ኣልኮሊዛቶ ከምዚ ክብል ይገልጾ። "ኣልኮሊዛቶ ብሰንኪ ሃረርታ ኣልኮል ንፖሊሲ ሓባራዊ ስምምዕ ሰብኣይን ሰበይቲን ዘይምኽታል'ዩ’’ ይብል። ንሱ ኣሰዒቡ፡ "ኣበየናይ ቦታ ኴንካ ሰቲኻ ብዘየገድስ (ኣብ ባራት ይኹን ኣብ ዝኾነ ቦታ) ንመጻምድኻ ብዘጨንቕን ስክፍታ ብዘፈጥርን ኣገባብ እንተድኣ ሰቲኻ፡ ምእንቲ መጻምድኻ ክትብል ነቲ መስተ ከተቋርጾ እንተዘይክኢልካ፡ ተግባርካ ከም ኣልኮሊዛቶ'ዩ ዘቖጽረካ። ምኽንያቱ፡ ኣልኮል ካብ ስምዒት መጻምድኻ ንላዕሊ ዝያዳ ስለዘገድሰካ" ክብል ይገልጽ።

ወልፊ ኣልኮል፡ ብዘይካ'ቲ ኣቡቶም ዘዘውትርዎ ሰባት ዘውርዶ ኣካላዊን ስምዒታዊን ሃሰያ፡ ኣብ ሂወት'ቶም ምስቲ ውሉፍ ቀርበት ዘለዎም ወገናት (ብፍላይ ድራቤት) ከይተረፈ ጎዳኢ ሳዕቤን'ዩ ዘለዎ። ወልፊ፡ ኑቶም ኣብ ትሕቲ ቁጽጽሩ ዘእተዎም ሰባት፡ ብዛዕባቶም ዝሓልዩሎም ወገናት ንኺይሓልዩን ስምዒት ንኺይህልዎምን ድንዙዛትን ስምዒት ኣልቦን'ዩ ዝገብሮም። እቲ ዝለዓለ ድሌቶምን ቀልቦምን ወልፎም ኣብ ምዕጋብ ጥራይ ስለዝገብርዎ፡ ሓዳሮም ምስ ኣልኮል ጥራዩ ይኸውን። ተገዳስነት፡ ሕልናዊን ሞራላውን መልሰ ግብሪ ኣጥፊኦም ንመጻምዶም ይኹን ንኣባል ስድራቤቶም ዘይፍታሕ ጸገም ይኾኑ። ወልፊ ኣልኮል ዘለዎም ደቂ-ተባዕትዮ ኣብ ልዕሊ መጻምዶም ኣካላዊን ስምዒታዊን ግህሰት ክስዕቡ ግድን'ዩ ዝኸውን። ከምኡ'ውን ምስ ሰኽሩ ብዘንጸባርቕዎ ተግባራትን ዘይእሩም ኣዘራርባን ኣብታ ስድራቤቶም መሊኦም ጽልኢ'ዮም ዘውስኹ። ብተወሳኺ፡ ካብ ኣልኮሊዛቶ ወለዲ ዝውለዱ ቈልዑ - ብፍላይ ደቀንስትዮ ኣብ ግዜ ንእስነተን ብስምዒታዊ ነውጺ ወትሩ ዝሳቐያ ምኳነን ክኢላታት ይሕብሩ።

ኣልኮሊዛቶ ወላዲ ምስ ግዜ ብዘማዕብሎ ዘይእሩምን ካብ ስነ-ምግባር ወጻኢን ጠባያት፡ ኣብ ልዕሊ ውላዱ ጾታዊ ዓመጽ ክውርድ'ውን ስክፍታ ዘይክስምዖ ይኽእል'ዩ። ኣብ ኣመሪካ ነዚ ዝምልከት ሓደ መጽናዕቲ ተኻይዱ ነይሩ። ውጽኢቱ ድማ ኣስታት 70% ካብቶም ኣልኮሊዛቶ ዝኾኑ ኣቦታት ዝተወልዳ ቈልዑ፡ ኣብ ሂወተን እንተወሓደ ሓደ ግዜ ብኣቦታተን

ግዳይ ጾታዊ ዓመጽ ከምዝኾና የረድኣ። ነዚ ጸገም'ዚ ኣንስቶም ኣንዳዕዲዖን ከምዝፈልጥኦ'ዩ እቲ መጽናዕቲ ዝገልጽ። እንተኾነ፡ ሰብኡተን ክግስጻ ስለዝፈርሓን ምምዓድ ስለ ዝሕለለንን፡ ብሰብኡተን ኣብ ደቀን ዝፍጸም ዓመጽን ካልእን መዕገቲ ክገብራሉ ከም ዘጽገማ እቲ መጽናዕቲ ወሲኹ የረድኣ። ኣልኮሊዛቶ ዝኾኑ ኣቦታት ንዝፍጽምዎ ጾታዊ ዓመጽ ንምሽፋን ንኣንስቶም ናይ መታለሊ ህያብ ከምዝህቡን'ውን እቲ መጽናዕቲ የገንዝብ። ኣብ ከምዚ ሃዋሁው ዝዓበየ ኣባል ስድራቤት፡ኣብ ሂወቱ ካብ ኣእምሮኡ ዘይሕከኽ ጭንቀት ሒዙ ስለዝዓቢ፡ ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ ኣፍ-ልቡ ነፊሑ ክመላለስ ኣይክእልን። ግዳይ ምጉዳል ርእሰ-ተኣማንነትን ካልእ ማሕበራዊ ጸገማትን ይኸውን። ብተወሳኺ 7.5 ሚልዮን ኣመሪካውያን ቈልዑ፡ 10 ሚእታዊት ምኳኑ'ዩ፡ ኣብ ትሕቲ ናይ ኣልኮል ውሉፋት ስድራ ከም ዝነብሩ እቲ መጽናዕትታት የረጋግጽ። እዞም ቈልዑ ብንእስነቶም እንከለው ኣብ'ታ ዝዓበዩላ ስድራቤት ዝፍጠር ዝነበረ ጭንቀት ካብ ኣእምሮኦም ዘይሕከኽ በሰላ ኮይኑ ከምዝተረኽቡ'ውን ውጽኢት ና ይቲ መጽናዕቲ ካብ ዘረጋገጾም ሓቂታት ሓደ'ዩ።

ብሰንኪ ሕማቕ ባህሪያት ወለዶም፡ ኣብ ሕማቕ ዘወድቁ መንእሰያት ውሑዳት ኣይኮኑን። እምበኣርከስ፡ ኣብ ሓዳር ዝርአ ዘይተደልዩ ወልፈታት መንሽሮ ጥዕይቲ ስድራቤት ምኳኑ ካብ ተረጋገጸ፡ ሰላምን ፍቕሪን ዝደሊ፡ ደቁ ብጽቡቕ ኮስኵሱ ኣዕቢዩ ኣብ ዝብጻሕ ኩብጽሕ ዝምነ ወላዲ፡ ቅድሚ ዝኣገረ ካብ ወልፊ ኣልኮልን ዘይተደልዩ ልምድታትን ሓራ ክኸውን ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ እዞም ወልፈታት እዚኦቶም ተቐዳዲሞም ንኣእምሮ'ዩም ዝቆጻጸሩ። ኣእምሮ ድማ ከም ተቖጻጻሪ ኣካላት ሰብ ምኳኑ መጠን፡ ብሕማቕ እንተ ተታሒዙን ግዙእ ኣልኮልን ወልፊን እንተኰይኑን፡ ሓይሊ ኣፍራይነት ናይቲ ሰብ ዓትዒቱ ስለዝሕዞ፡ እቲ ሰብ ኣብ ሂወቱን ሓዳሩን ዝድለ ማሕበራዊ ዓወት ከምዝግብ ዘይሕሰብ'ዩ። ስለዚ፡ ከምዚ ዓይነት ጸገም ዘለዎም መጻምዲ፡ እቲ ኣማራጺ ዘይብሉ መፍትሒ፡ ካብዚ ወልፈ'ዚ ፍጹም ዝገላገልሉ መገዲ ክባላሓቱ'ዩ። ድሌትን ተበግሶን እንተሎ ድማ ክብጻሕ ዘይክእል ነገር ስለዘየለ፡ ቀራጽ ስጉምቲ ወሲዶም፡ ናብ ምስትኽኻል ሓዳሮም ክምለሱ ይግባኦም። እንተዘይኮይኑ፡ ብትምኒት ጥራይ ጽቡቕ ሓዳር ክምስረት ከምዘይክኣል ክፈልጡ ኣለዎም።

# ብምሽታት መንሽሮ ፍሕኛ እተለሊ ማሽን

መንሽሮ ፍሕኛ ኣብ ዓለም ኣብ መበል ታሽዓይ ዝስራዕ ካብ ቀንዲ ሕማማት መንሽሮ'ዩ። ዓመታዊ 12 ሚልዮን ሓደስቲ ሰባት ብሕማም መንሽሮ ፍሕኛ ይጥቅዑ። ነዚ ጸግም'ዚ ንምቅላል ኣብ ሓያል ምርምር ተጸሚዶም ዝጸንሑ ተመራመርቲ ሓንቲ ተሰፋ ዝሃቡዖም መሳርሒት ኣማዕቢሎም ኣለዉ። እታ ምሂዞማ ዘለዉ መሳርሒት፡ ዳርጋ ኣብ ኩሎም ሕሙማት መንሽሮ ፍሕኛ ኑቲ ሕማም ብምሽታት ብትኽክል ኩተለሊ እትኽእል ምኳና ሓቢሮም።

እታ 'ኦዶ-ሪደር' (OdoReader) ዝተሰምየት መሳርሒት፡ ብተመራመርቲ ዩኒቨርሲቲ ምዕራብ ዓዲ-እንግሊዝ ዝማዕበለት'ያ። ኑቶም ብሽንቲ ንዝትፍኡ ኣብ ጋዛት ዝርከቡ ቀመማት ናይ ምልላይ ዝለዓለ ክእለት ዘለዋ ድማ'ያ። እታ መሳርሒት ኣብ'ቲ ንመርመራ ተባሂሉ ዝቐረብ ቅምሶ ሽንቲ ንዘሎ ሽታ ብምትንታን፡ እቲ ሕሙም መንሽሮ ፍሕኛ ኣለዎን የብሉን ኣብ ውሽጢ ፍርቂ ሰዓት ምስ ኮምፒዩተር ተሓጊዛ ኑቶም ተመራመርቲ ቅኑዕ ሓበሬታ ትህብ።

ሓደ ካብቶም ተመራመርቲ ዝኾነ ክሪስ ሮቦት፡ እታ መሳርሒት ካብ 96-100 ሚእታዊት ቅኑዕ ሓበሬታ ከምእትህብ ገሊጹ። ኣብ መጻኢ ብዝበለጸ ተዳልያ ሰባት ዓዲኖም ኣብ ግዜ መጥባሕቲን ኣብ ሆስፒታላትን ክጥቀሙላ ከምዝኽእሉ ንምግባሩ፡ ምስ ዝምልከተን ኢንዱስትሪታት ክዛራረቡ ምኳኖም ከኣ ሓቢሩ።

እቶም ተመራመርቲ ነታ መሳርሒት ኣብ 98 ናይ ሽንቲ ቅምሶ'ዮም መርሚሮም። ክልተ ሲሶ ካብቶም ሕሙማት ሕማም መንሽሮ ፍሕኛ ዝነበሮም ክኾኑ ከለዉ፡ 74 ድማ መንሽሮ ዘይኮነስ ረኽሲ ፍሕኛ ዝነበሮም ነይሮም። እታ መሳርሒት ከኣ ንኹሎም'ቶም መንሽሮ ፍሕኛ ዝነበሮም ሕሙማት ኣለሊያቶም።

እቶም መርመርቲ ነታ መሳርሒት (ኦዶ-ሪደር) ከም ኣፍንጫ ከልቢ'ዮም ዘመሳስልዋ። ኣቐዲሙ ብዝተኻየደ መጽናዕቲ፡ ኣኽላባት ቡቲ ኣብ ሽንቲ ዘሎ ሽታ ተመርኩሶም መንሽሮ ፍሕኛ ንኽለልዩ ክሰልጥኑ ከምዝኽእሉ ተነጺሩ'ዩ። ሓቅነቱ ግን ከምቲ ናይ'ዛ ሓዳስ መሳርሒት ዘተኣማምን ኣይኮነን።

ኣብ መወዳእታ እቶም ተመራሙቲ፡ ሚሂዞማ ዘለዉ መሳርሒት ኣብ ኢንዱስቲሪታት ጎማን መኽልከሊ ሙቐትን ድምጺን ኣብ ዝሰንዓሉ ቦታታት ዝሰርሑ ሰራሕተኛታት ብሕማም መንሽሮ ክጥቅዑ ዘለሎ ተኽእሎ ልዑል ብምኳኑ፡ ጥዕናኦም ንምቁጽጻር ኩተገልግል ከምእትኽእል ገሊጾም።

ኣብዚ ግዜ'ዚ መንሽሮ ፍሕኛ፡ ህላወ ደም ኣብ ሽንቲ ብምዕዛብ'ዩ ዝፍለጥ ዘሎ። ኣብ መጻኢ ግን ብሓገዝ'ዛ ሓዳስ መሳርሒት ብዝቐለለ መገዲ ኑቲ ሕማም ንምፍላጥን ኣቐዲምካ ስጉምቲ ንምውሳድን ክክኣል ምኳኑ እምነት'ቶም ተመራመርቲ'ዩ።

# ሕግን ስነ - ምግባርን

ሚኪኤል ጸጋይ

## ክብርታት፣ ስነ-ምግባርን ሕግን ይነጻጸሩዶ ይመላልኡ?

ክብርታትን ስነምግባርን በቲ ሓደ፡ ሕጊ ድማ በቲ ካልእ ኣቐሚጥና ምስ እነጻጽሮም ተወዳደርቲ ድዮም ወይ ተማላላእቲ ዝብል ሕቶ ክለዓል ይከኣል'ዩ። ኣቐዲምና ግን ኣብ መንጎ ክብርታት፡ ስነ-ምግባርን ሕግን ዘሎ ናይ ትርጉመ ፍልልይ ምርኣይ ኣገዳሲ'ዩ።

### ክብርታት እንታይ እዮም?

ክብርታት ማለት ሓደ ሕብረተ-ሰብ ኣብ ጉዕዞኡ ዝምርሓሎምን ኣዕዚዙ ዘኽብሮምን ዓበይቲ መምርሒታት ወይ ተደለይቲ ጠባያት'ዮም። ክብርታት እቲ ሕብረተ-ሰብ ወይ ዝበዝሑ ኣባላቱ ከም ጽቡቓት፡ ቅኑዓት ገይሩ ዝወሰዶም ኣተሓሳስባታትን ባህርያትን'ዮም። መግለጺ መንነት ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ስለዝኾኑ፡ ብዓመጽ ወይ ብኣዋጅ ክስረዙ ዘይክእሉ፡ ይኹን እምበር ብዘገምታ ዝቀያየሩን ዝምዕብሉን እዮም፡

ገለ ክብርታት ህዝቢ ኤርትራ ከም ኣብነት ምስ እንምልከት ሓባራዊ ክብርታት ምቕዳም፡ ምትሕግጋዝን ምድግጋፍን፡ ድንጋጸን ልግስን፡ ንዘለካ ተማቒልካ ምንባር፡ ማዕርነት፡ ምቕባል ጋሻ (ኣብ ፍትፍቱ ፊቱ)፡ ኣረጋውያን፡ ህጻናትን ስንኩላንን ናይ ምጥዋርን ምንባይን፡ ምዝማድ ምብጽጻሕ፡ ቅንዕና፡ ምስጢራውነት፡ ፍቕርን ኣኽብሮትን፡ ሓቦን ጽንዓትን ክጥቀሱ ይኽእሉ።

### ስነ-ምግባርከ?

ስነ-ምግባር ንተግባራት ደቂ ሰብ ዝቆጻጸር ጽቡቓትን ቅኑዓትን ተግባራት ክሰዓቡ ዝድርኾ፡ ነውሪ ወይ ጌጋ ከይፍጸም ድማ ዝኸልክል ደንቢ ሕብረተ-ሰብ'ዩ። ስነ-ምግባር ከም ክብርታት ሓፈሻውያን ኣይኮኑን። እንታይ ድኣ ሕብረተ-ሰብ ብልማድ ዘቑምም ዝተነጸሩን ዝተገልጹን ቅቡላት ኣገባባት ናብራ'ዮም። ሓደ ሰብ ኣብ ሓደ ፍሉይ ኩነታት ሓደ ተግባር ክፍጽም ከሎ ብኸመይ እንተፈጸሞ ጽቡቕ ይኸውን ዝተነጸረ'ዩ። ቅቡል ተግባር ሓላል ይበሃል። ሕማቕ ወይ ኩልኩል ተግባር ሓራም ይበሃል። ንኣብነት ሓቂ ምዝራብ፡ ቅድሚ ዓቢ ሰብ ዘይምዝራብ፡ መዓልካ ሓደርካ ምዝውታር፡ ንዘወደቐ ሰብ ምልዓል …..ወዘተ ክጥቀስ ይከኣል።

ገለ ካብቶም ብህዝቢ ኤርትራ ኣንጻር ስነ-ምግባር ወይ ከም ነውሪ ዝረኣዩ ባህርያት ንምጥቃስ'ውን ይከኣል። እምነት ምጉዳል፡ ጥልመት፡ ሻርነት፡ ዝሙት፡ ዓመጽ፡ ሓሶት ምዝራብን ምምስካርን፡ ኣብ ብዩን ጸግዒ ምሓዝ፡ ዘረባ ምቕብባልን ምስጢር ዘይምዕቃብን፡ ጃህራ፡ ቅንኢ፡ ዕድመ ንዘደፍኡ ዘይምኽባር፡ ቀልዑ ዘይምኹስኳስ…ወዘተ. ከም ዘይቁቡላት ጠባያት ይቑጸሩ።

ስነ-ምግባር ዝጠሓሰ ሰብ ብፖሊስ ኣይቅየድን ወይ ብቤት ፍርዲ ኣይፍረድን'ዩ። እንተኾነ ዝኑበረሉ ሕብረተሰብ ዘስዕበሉ መሪር መቕጻዕቲ ኣሎ። ገለ ካብ'ቶም መቕጻዕቲ ድማ እዞም ዝስዕቡ'ዮም፥

1. ምብሎጫው/ ምንሻው/ ምንዓቕ
2. ዒደረ /ሰብ ነውሪ ከም ዝገበረ ብደርፊ ምዝላፍ/
3. ወቐሳ/ ምግሳጽ
4. ነቐፌታ (ህየሳ)
5. መርገም
6. ተነጽሎ
7. ምስጓግ
8. ዉጺ ምውጻእ (ምኽልካል ተሳትፎ ኣብ መዘከት፡ ምስክርነት ወዘተ) “ውጺ ወጺእካ” ሓደ ካብ ዓበይቲ መቕጻዕቲ ናይ ሕብረተሰብ ኢዩ። ዉጺ ዘይቕቡል ሰብ ማለት'ዩ። ንመዘከት፡ ንምስክርነትን ካልእ ማሕበራዊ ሓላፍነትን ዘይበቕዕ ሰብ።

ይኹን'ምበር ዝተጋገዩ ሰባት፡ ተማዒዶም፡ ተገሲጾምን ካብ ጌጋኦም ተናሲሖምን ይቕረታ እንተሓቲቶም፡ ሕብረተሰብ ይቕበሎም'ዩ።

### ፍልልይ ክብርታትን ስነ-ምግባርን

ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ፡ ክብርታት ሓደ ሕብረተ-ሰብ ቅኑዓትን ጽቡቃትን ዝበሎም ዓበይቲ መምርሒታት ወይ ክቡራት ሸቶታት ናይ ህይወት'የም። ስነ-ምግባር ድማ ንተግባር ወዲ ሰብ ብመሰረት ጽቡቕን ነውርን ዝፈልን እቲ ነውሪ ከይፍጸም ዝኽልክልን፡ ኣባላት ሕብረተ-ሰብ ዳርጋ ብዝርዝር ዝፈልጥዎ ዝተነጸረ'ዩ። ንጓል ሃብና ዝወፈረ ሽማግለ እንታይ'ዩ ክብል? ንዘረባኡ ብኸመይ ይጅምሮን የቕርቦን? መን ቅድም ይዛረብ? ንዘተገበረልካ እንግዶት በሊዕካን ሰቲኻን ከተመስግን ዲኻ? እንታይ ክትብል?

### ሓያልነት ክብርታትን ስነምግባርን

ሕብረተሰብ፡ በቶም መቕጻዕቲ ዘስዕቡ ሕግታት ወይ ድማ ትእዛዛት መንግስቲ ፈሪሑ ጥራይ ዘይኮነ ንክብርታቱን ስነምግባሩን ኣኽቢሩ'ውን ንኹሉ ካብ

ነዉሪ ጉቲኡ ይኃዓዝ'ዩ። ስለምንታይ'ዩ ሕብረተሰብ ንኩብርታቱን ስነ-ምግባሩን ዝስዕበን ዘኽብርን? እዞም ዝስዕቡ ምኽንያታት ከም ደረኽቲ ክጥቀሱ ይኽእሉ፥

1. ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ናይ ግዜ ህጻንነትና ትምህርቲ'የም። ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ካብ ግዜ ህጻንነትና ኢና ንመሃሮም፡ ሰብ ካልኦት ነገራት ቅድሚ ምርድኡ። ኩብርታት ሕብረተሰብ ክርዳእ ይድረኽ፡ "ስራሕ ክቡር'ዩ" "ግዜ ወርቂ'ዩ" "ትምህርቲ ሃብቲ" እዩ፡ "ዓበይቲ ኣኽብር" "ጽጉማት ሓግዝ" ወዘተ ካብ ህጻንነትና ጀሚርና ንመሃሮም፡ ኣብ ግዜ ንእስነትና ካልኦት ኣማራጺታት ኣይንመሃርን ኢና፡ ወለድናን ከባቢናን ዝብሉና ኢና ንሕዝ።

2. ኩብርታት ዝወ-ቱራትን ዝደጋገሙን እዮም። ኣብ መስርሕ ናብራ ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ብዙሕ ግዜ'የም ዝደጋገሙ፡ "ኣብ ስራሕ ንፋዕ ኩን" "ሕማቕ ኣይትዛረብ" ቅድሚ ምዝራብካ ጽን በል" "ዓበይቲ ክመጹኡ ከለው ሓፍ ኢልካ ኮፍ ኣብሎም" ዝብሉን ካልኦትን ብዙሕ ግዜ ሰሚዕናዮም። ወለድና ዝነገሩና መማህራንና ይደግሙልና ወይ ድማ ጎረባብትና ይወሰኹልና። ስለዚ ኩብርታት ከም ኣካልና ወይ ከም ሰጋናን ደምናን ይኾኑ።

3. ኩብርታት ጠቓምትና እዮም። ኩብርታትና ከም ዝጠቕሙና ንፈልጥ ኢና። ኩብርታት ንውልቀሰብ ይኹን ንስድራቤት ከምኡ'ውን ንሕብረተሰብ ይጠቕሙ፡ "ሕጉስ ስድራ-ቤት" "ፍትሓውነት" "ናጽነትን ሓርነትን" መን ዘይደልዮምን ክበጽሖም ዘይጽዕርን። ናብርኡ ብስራሕን ትምህርትን ከመሓይሽ ዘይብህግ የለን። ስለዚ ኩብርታትና ጠቓምትና ምዃኖም ስለእንፈልጥ ንስዕቦም ነኽብሮም። ንኣብነት ሓድነትን ምትሕግጋዝን እንተዘይህሉ ደቂ ሰባት ዋላ ቀጻልነቶም ከረጋግጹ'ዉን ከቢድ ጸገም ኢዩ። ተሓጋጊዝካ ጸላኢ ይባረር፡ ዓቢ ኣራዊት ይቕተል፡ ወሑጅ ይግደብ፡ ከቢድን ሓደገኛን ስራሕ ይሳለጥ።

4. ኩብርታት መንነት እዮም። ሓደ ውልቀ ሰብ ኑቲ ዝኑበረሉ ከባቢ ወይ ሕብረተሰብ ክመስል'ዩ ዝደሊ፡ ኣብ ጻዕራም ሕብረተሰብ ዝተወልደ ቆልዓ ኣብርቲዑ ክሰርሕ ይፍትን፡ "ካብ መን ተወሊዱ ድኣ ከም'ዚ ክኸውን" ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። ሕማቕ ንዝሰርሐ ሰብ "ኣታ ካበይ'ዩ በቐሉ'ዚ?" ይበሃል። ንኩብርታት ናይቲ ዝተወለድናሉ፡ ከባቢ ወይ ሃገር ኢና ክንመስል ንጽዕር። ስለዚ ንኩብርታት ሕብረተሰብና ክንስዕብ ንድረኽ።

## ሕጊኸ ብኸመይ ይግለጽ?

ሕጊ ንስነ-ምግባር፡ ልማድ፡ ኩብርታትን ካልእን ኣብ ግምት ኣእትዩ ብመንግስቲ ብፍላይ ድማ ብሓጋጊ ኣካል ተጸኒዑን ተጻሒፉን ዝእወጅ ኢዩ። ሕጊ ብመልክዕ መንግስታዊ ሕግን ብሕታዊ ሕግን እናተጻሕፈ ንኹሉ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ዝምድናታት ሕብረተሰብን መንግስትን ዝርእን ዘመሓድርን ኢዩ። ሕጊ ካብ ኩብርታትን ስነምግባርን ዝፍለ፡ ብመንግስቲ ተኣዊጁ፡ ብትካላት መንግስቲ ማለት ብፖሊስ፡ ብኣኽባር ሕጊ፡ ብኣብያተ ቤት ፍርድን ኣብያተ ማእሰርትን ተፈጻምነት ዝረኽብ ብምዃኑ ኢዩ። ሕጊ ምጥሓስ መቕጻዕቲ ዝስዕብ ኮይኑ፡ ኣብ ገበናዊ ተግባር እቲ መቕጻዕቲ ብገንዘብ፡ ብማእሰርቲ ወይ ብሞት ይፍጸም። ኣብ ሲቪላዊ ጉዳይ ድማ በዓሊ ንተበዳሊ ካሕሳ ይኸፍሎ።

## ኩብርታትን ስነምግባርን ምስ ሕጊ ተኻጸጸግቲዶ ተመሳሳእቲ?

ሕጊ ብመንግስቲ ዝእወጅን ክይጥሓስ ድማ ሓለዋ መንግስቲ ይሃልዎ'ምበር፡ ካብ ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ተፈልዩ ንበይኑ ማሕበራዊ ቁጽጽር ዘረጋግጽ ኣይኮነን። ሕጊ ብማእሰርቲ ወይ ብሞት ስለዘቕጽዕ ንበይኑ ንሰላም ሕብረተ-ሰብ የውሕስ ማለት ኣይኮነን። ብኣንጻሩ ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ምስ ዘይክበሩ ዋላ ዘመናዊ ሕግታትን ዘመናዊ ፖሊስን እንተዓበዩ'ዉን ጥዕና ዘለዎ ሕብረተ-ሰብ ክህሉ ዘይሕሰብ'ዩ። ምኽንያቱ ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ዘኽብር ሕጊ'ዉን ኣይጥሕስን'ዩ ዘሎ። ስነ-ምግባር ዝጥሕስ ሰብ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ ቡቶም ዝረኣይዎ ሰባት ክእረምን ክግናሕን ስለዝውዕል ምኽባር ኩብርታትን ስነ-ምግባርን፡ ምኽባር ሕግን ምግታእ ገበናትን ማለት'ዉን'ዩ።

ብኻልእ ወገን ድማ ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ጥራይ ንሕብረተ-ሰብ ከመሓድርዎ ምኽኣሉ ክበሃል ኣይከኣልን። ምኽንያቱ ሙብዛሕትኡ ግዜ ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ብቐንዱ ዝኽበሩ ኣብ ውሽጢ ኣጸቢቖም ዝፋለጡ ሰባት ንኣብነት ዓድታት፡ እንዳታት፡ ስድራቤታት፡ ማሕበራት ኢዩ። ብኣንጻሩ ሰባት ካብ ገጠራት ናብ ከተማታት እናወሓዙ፡ ከተማታት እናዓበዩ፡ ስድራ-ቤት ብምኽንያት ምክፍፋል ዕዮ እናተፈላለየ፡ ኣገባብ መነባብሮ እናተለወጠ ብዝኸደ መጠን ምኽባር ኩብርታትን ስነ-ምግባርን እናጉደለ ስለዝኸይድ ሕግታት ክእወጁን ኣተግበርቲ ሕጊ ክዓብዩን ይድለ። ብተወሳኺ ሕጊ ንስነ-ምግባርን ኩብርታትን ሕብረተ-ሰብ ተወኪሱ፡ ብመልክዕ ሕጊ ኣዊጁ፡ ንትግባረኦም ይድርኽ። ሕጊ ምስ ስልጣኑ ዝተኣሳሰሩ ከም ብኸላ ከባቢ፡ ምምዕባል ሳይንስን ተክኖሎጅን፡ ምእካብ ፍትሓዊ ግብርን ቀረጽን፡ ምስሳን ዘመናዊ ንግዲ ዝምልከቱ ፖሊሲታት ኣብ ምትግባር ዓቢ መሳርሒ'ዩ። ዓበይቲ ከተማታት'ውን ዝተሓላለኸ ቁጠባን ንግድን ዝርከበን፡ ብዙሒ ገበናት ዝረኣየለን ስለዝኾና፡ ሲቪላውን ገበናውን ሕግታት ክእወጅን፡ ዘተግብሩ ኣካላት ክህልውን ግድነት'ዩ።

ስለዚ ስነ-ምግባር ብዘይሕጊ፡ ሕጊ ድማ ብዘይ ምኽባር ኩብርታትን ስነ-ምግባርን ንሰላምን ርግኣትን ሕብረተሰብ ምሉእ ክገብርዎ ኣይክእሉን'የም። ንሕብረተሰብ ከም ሕብረተሰብ ዝጠምር ፖሊስን ሕግን ጥራይ ኣይኮነን። ኩብርታትን ስነምግባርን ድማ ብሕጊ ክሕገዙን ክጥንከሩን ኣለዎም። ስለዚ ኩብርታትን ስነምግባርን ምስ ሕግታት ተመሳሳእትን ክልቲኦም ኣድለይትን'የም።

በዚ ምኽንያት'ዚ'ዩ ድማ፡ መንግስትን ሕብረተሰብን ከምኡ'ዉን ኣተግበርቲ ሕጊ፡ ሰላምን ጸጥታን ሕብረተሰብ ኣብ ምኽባር ኣብ ዝሰርሑሉ እዋን፡ ብዛዕባ ሕግን መቕጻዕትን ጥራይ ዘይኮነስ ብዛዕባ ኩብርታትን ስነምግባርን'ዉን ክምህሩን ከዘኻኽሩን ዝግባእ።

# ምሊጋስ ደያኑ፣ መርመርትን ኣኽበርቲ ሕግን

ሰብ ናይ ሕጊ ክርክር ኣጋጢምዎ ናብ ፖሊስ ወይ ቤት ፍርዲ ኣብ ዝመላለሰሉ እዋን "ፍትሕስ ይረኽበዶ እኸዉን?" "እቲ ዝጸንሓኒ መርማሪ ወይ ድማ ዳኛስ ጸግዒ ናይቲ ኣንጻረይዶ ይኸዉን?" "ኣነዶ እዕወት እኸዉን?" "መቓናቕንተይከ ብሰበይ ሰብኻ ወይ ድማ ብላዕ ብምሃብ ይዕወተለይዶ ይኸዉን?" ዝብል ፍርሒ ወይ ምጥርጣር ክሓድሮ ባህርያዊ ኢዩ።

በዚ ድማ ኑቲ ጉዳይ ዝምርምር ወይ ዝዳኒ ዘሎ ኣባል ፖሊስ ወይ ዳኛ መን'ዩ? ምስቲ ካልእ በዓል ጉዳይ እንታይ ርኽብ ክህልዎ ይኽእል? ሕሉፍ ጠባዩኸ እንታይ ይመስል? ዘጣይቑን ክፈልጡ ዝግደሱን ሰብ ጉዳይ ዉሑዳት ኣይኮኑን።

ሓደ ካብ መሰረታዊ ዕላማታት ሕግን ፍትሕን ድማ ሰብ ጉዳይ ፍትሓዊ ዝኾነ ኣተሓሕዛ ናይ መርመራን መስርሕ ፍርድን ክረኽቡ'ዩ። ሕጊ፡ ኣብ መወዳእታ ፍትሒ ክሰራሕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ መስርሕ መርመራን ዳንነትን በዓል ጉዳይ ሕርኽርኽ ዝበሎን ዘጠራጥሮን ከይህሉ፥ እንተሃልዩ ድማ ኣቓዲሙ ክእለ ጠሙተ ይጉብር።



በዚ መሰረት እምበኣር መርማሪ ፖሊስ ኮነ ደያኑ ወይ ካልኦት ኣካላት ፍትሒ ምስ ሰብ ጉዳይ ዘተኣሳሰሮም ዝምድና፡ ቁጠባዊ ረብሓ ወይ ካልእ ጸግዒ ንኽወስዱ ዝጸልዎም ወይ ዝድርኾም ምኽንያታት እንተሃልዩ፡ ካብቲ ዝሓዝዎ ሲቪላዊ ኮነ ገበናዊ ጉዳይ ዘልግስሉ (ዝእለይሉ) ኩነታት ኣብ ሕጊ ሰፊሩ ንረኽብ ኢና።

ኣብ መሰጋገሪ ሕጊ ገበናዊ ስርዓት ኣዋጅ ቁጽሪ 3/1991 ዓንቀጻት 19-21 ከምኡ'ዉን ኣብ መሰጋገሪ ሕጊ ሲቪላዊ ስርዓት ኣዋጅ ቁጽሪ 5/1991 ዓንቀጻት 13-15፡ ካብ ዝሓዝዎ ጉዳይ ዘልግሱ ሰብ መዚ ቤት ፍርድን ፖሊስን ኣየኖት ምዃኖምን እቲ ንኽለግሱ ምኽንያት ዝኸዉን ነጥብታትን ተዘርዚሩ ይርከብ።

እዞም ዝስዕቡ ምስ ዝሓዝዎ ጉዳይ ናይ ረብሓ ምትእስሳር እንተሃልይዎም ካብ ዝሓዝዎ ጉዳይ ክልግሱ ግድነት'ዩ።

- ደያኑ ወይ ዳኛ
- ገበናዊ ክሲ ዝምስርት ኣኽባር ሕጊ
- መርማሪ ፖሊስ
- ሞያዊ ምስክርነት ዝህቡ ኣባላት ፖሊስን ሓካይምን ካልኦትን (ንኣብነት፦ ከኢላታት ኣሰር ኣጻብዕ፡ ከኢላታት ፊርማ፡ ምልላይ ጽሑፍ፡ ዝተኩሰን ዘይተኩሰን ብረት ዝፈልዩ ወዘተ)
- ጸሓፍቲ፡ መዝገብቲ፡ ተርጎምቲ

እቶም ብምኽንያት ረብሓ ካብቲ ዝሓዝዎ ጉዳይ ዘልግሱ ኣካላት ክንዘርዝር ጸኒሕና። እቲ ንምልጋስ ምኽንያት ዝኸዉን ነጥብታትከ እንታይ ኢዩ?

## ሀ. ቁጠባዊ ረብሓ

ናይ ተኻራኻሪቲ ጉዳይ ዝርእዩ ደያኑ ወይ ኣባላት ፖሊስ ምስቲ ዝሓዝዎ ወይ ዝርእይዎ ዘለዉ ጉዳይ ቁጠባዊ ምትእሳሰር ክህልዎም ኣይግባእን። እዚ ማለት እቲ ዘጻርይዎ ወይ ዝዉስንዎ ጉዳይ ምስ ተፈርደ ንዓኣቶም ብገንዘብ ዝርብሖም ወይ ድማ ዝጉድኦም ክኸዉን የብሉን። ንኣብነት ሓደ ካምፓኒ ብዛዕባ ብጽሒት ብርክታት ወይ ጥፍሽና (ክሳራ)፡ ኣብ ምስሕሓብ ኣትዩ፡ እቲ ጉዳይ ብቤት ፍርዲ ይርአ ወይ ብፖሊስ ይምርመር እንተሃልዩ፡ እቶም ኣብቲ ጉዳይ ዝዋስኡ ደያኑ፡ ኣኽበርቲ ሕጊ ወይ ፖሊስ ኣብቲ ካምፓኒ ብርኪ (ሽየር) ዘለዎም ክኾኑ ኣይግባእን። ካልእ ኣብነት፡ መርማሪ ትራፊክ ብዛዕባ ዝተፈጸመ ሓደጋ ይምርምር እንተሃልዩ፡ ሓንቲ ካብተን ኣብ ግጭት ዝኣተዋ መካይን ናቱ ወይ ናይ ቤተሰቡ እንተኾይና፡ እቲ ጉዳይ ብኻልእ ኣባል መርማሪ ትራፊክ ክጻረ ይግባእ።

## ለ. ዝምድና ወይ ጽልኢ

ኣካላት ቤት ፍርድን ፖሊስን ናይ ሕጊ ጉዳይ ኣብ ዝርእይሉ እዋን ምስ ከሳሲ ወይ ተኸሳሲ ዝምድና ወይ ጽልኢ ክህልዎም ኣይግባእን። ንኣብነት ሓደ ሰብ ብኻልእ ሰብ እንተተቐቲሉ፡ ኑቲ ጉዳይ ዘጻሪ መርማሪ ወይ ክሲ ዝምስረት ኣኽባር ሕጊ ወይ ዝፈርድ ዳኛ ዘመድ መዋቲ ወይ ዘመድ ቀታሊ ክኾኑ የብሎምን። ብኣጋጣሚ ከምኡ እንተኾይኑ ንሳቶም ክልግሱን ብኻልኦት ክቕየሩን ኣለዎም። ምኽንያቱ ድማ ዘመድ ናይቲ መዋቲ እንተኾይኖም ኣንጻር እቲ ቀታሊ ቅርሕንቲ ክህልዎም'ዩ። ዘመድ ናይቲ ቀታሊ እንተኾይኖም ድማ ብቕኑዕ መንገዲ ንኽሰርሑ ክጸግሞም ይኽእል'ዩ። ዓጽመ ስጋ መዋቲ ወይ ቀታሊ'ዉን ብኣተሓሕዛ ናይቲ ጉዳይ ምጥርጣር ክሰምዖም'ዩ።

ብዛዕባ ዝምድና በዓል መዘን በዓል

ጉዳይን ክንዛረብ'ከለና ግን መን'ዩ ዘመድ ወይ ጸላኢ ዝበሃል ዝተነጸረ ኣይኮነን። ሓውን ሓብትን? ኣቦ ወይ ኣደ? ዘማ ወይ ሰብኣይ ሓብቲ? ወዲ ሓወቦ ወይ ጓል ሓትኖ? ዓርኪ መሓዛ ወይ ወዲ ዓዲ? መን'ዩ ዘመድ ተባሂሉ ኣብ ዝሓዞ ጉዳይ ዘልግስ ሕጊ ብንጹር ኣይገልጸን'ዩ። ጸላኢ ናይ በዓል ጉዳይ ዝበሃልከ እንታይ ዓይነት ግጭት ምስ ዝህልዎም'ዩ'ዉን ከምኡ ዝተዘርዘረ ኣይኮነን። ስለዚ እቲ ንፍትሕን ሕግን ክጸሉ ዝኽእል ዝምድናን ጽልእን ቡቶም ጥርዓን ዝቐረበሎም ኣካላት እናተወሰነ ይሰርሓሉ።

### ሐ. ኣፍልጦ ናይ'ቲ ጉዳይ

መብዛሕትኡ ግዜ ብዛዕባ ሓደ ጉዳይ ኣቐዲምካ ሰሚዕካን ርእይቶታትካ ሂብካሉን እንተጸኒሕካ ከምቲ ንመጀመሪያ ግዜ ሰሚዑ ወይ ርእዩ ፍርዱ ዝህብ ሰብ ነጻ ኣይትኾዉንን ኢኻ። ንኣብነት ሓደ ዳኛ ከም በደለኛ እንተፈሪዱካ ወይ ጉዳይካ እንተነጺግዎ፡ ይግባይ (ዳግማይ ይረኣየለይ) ኢልካ ንኻልኣይ ግዜ ናብቲ ዝፈረደካ እንተመሊሶምኻ ዝተፈልየ ፍርዲ ኣይትረክብን ኢኻ። ከምኡ ስለዝኾነ'ዩ ይግባይ ወይ ይረኣየለይ ዝበለ ሰብ ናብ ካልእ ዳኛ ከም ዝሓልፍ ዝግበር፡ እቲ ከም ብሓድሽ ኑቲ ጉዳይ ዝርኢ ዳኛ ናይ ሕጊ ወይ ናይ ጭብጦታት ጌጋ እንተጸኒሑ፡ ኑቲ ኣቐዲሙ ዝተወሰደ ዉሳነ ክልዉጦ ተኽእሎ ኣሎ። ስለዚ መርማሪ ወይ ኣኽባር ሕጊ ወይ ዳኛ ኣቐዲሙ ዝፈልጦምን ርእይቶ ዝሃበሎምን ጉዳይ ደጊምካ ንዕኡ ምሃብ ቅኑዕ ስለዘይኮነ፡ ኣብቲ ዝፈልጦ ጉዳይ ከልግስ ይግባእ።

### ብኸመይከ ይለግሱ?

እቶም ብምኽንያት ረብሓ ወይ ዝምድና ኣብ ዝሓዝዎ ጉዳይ ዘልግሱ ብኸመይ ኣገባብ ኢዮም ዝእለዩን ብኻልኦት ዝትክኡን ዝብል ሕቶ ክምለስ ኣገዳሲ'ዩ። ብመጀመርያ ባዕላቶም ኣብቲ ጉዳይ ከልግሱ'ዩ ሕጊ ዝሕብሮም። ብሓቂ ድማ ብዙሓት ደያኑን መርመርትን ኣብ ከምዚ ኩነታት ባዕላቶም ከልግሱ ይረኣዩ'ዮም። ባዕላቶም ምስ ዘይእለዩ ግን በዓል ጉዳይ ናብ ዝለዓለ ቤት ፍርዲ ብምምልካት፡ ሓቅነት ናይቲ ጥርዓን ተራእዩ ከም ዝእለዩ ይኸኑ።

### ምልጋስ ደያኑን መርመርትን ኣብ ሓድሽ ሕግታትና

እዚ መስርሕ ምልጋስ ደያኑ ወይ መርመርቲ ኣብ ሓድሽ ሕግታትና 'ዉን ሰፊሩ ኣሎ። ብትሕዝቶ'ዉን ምስቲ ኣብ ስራሕ ዘሎ ተመሳሳሊ'ዩ። ምናልባት ከም ፍሉይ ዝጥቀስ ኣብቲ ንምልጋስ ምኽንያት ዝኾዉን ነጥቢ፡ እዚ ሓድሽ ሕግታት ሓደ ዓማሚ ንኡስ ዓንቀጽ ወሲኹ ኣሎ። ብመሰረት ዓንቀጽ 12 ን 25 ን ሕጊ ገበናዊ ስርዓት ሃገረ ኤርትራ 2015፡ ከምኡ'ዉን ብመሰረት ዓንቀጽ 13 ሕጊ ሲቪላዊ ስርዓት ሃገረ ኤርትራ 2015፡ ደያኑ፡ ኣኽበርቲ ሕግን ሰብ መዚ ፖሊስን ኣብ ዝሓዝዎ ጉዳይ ዘልግስሉ (ምግላል) ምኽንያታት ብኸምዚ ዝስዕብ ሰፊሩ ኣሎ።

ኣብ መስርሕ .... ዳንነት ወይ ይግባይ ናይ ጉዳያት ንምስማዕ ዝተመደበ ዝኾነ ዳኛ (ኣኽባር ሕጊ ወይ ፖሊስ) ብኣመልካትነት ናይ ዝኾነ በዓል ጉዳይ ወይ ድማ ብወለንታኡ ኣብዞም ዝስዕቡ ኩነታት ካብቲ ጉዳይ የግልል (የልግስ)።

ሀ) ኣብቲ ጉዳይ ዉልቃዊ ተገዳስነት ምስ ዝህልዎ (ረብሓ ምስ ዝህልዎ ጌርካ ክትርጉም ይከኣል)

ለ) ናይ ዝኾነ በዓል ጉዳይ (ከሳሲ ይኹን ተኸሳሲ) ዘመድ ምስ ዝኸዉን

ሐ) ኣብቲ ጉዳይ ኣቐዲሙ ብሰፊሑ ዝተዋሰአ ምስ ዝኸዉን (ኑቲ ጉዳይ ኣቐዲሙ ዝረኣዮ ዝመርመሮ ምስ ዝኸዉን)።

መ) ብዝኾነ ካልእ ምኽንያት ኣብቲ ጉዳይ ዝህልዎ ዘይሻራዉነት ብርትዓዊ መንገዲ ኣብ ሕቶ ምስ ዝኣቱ

ሓደ ዳኛ (ኣኽባር ሕጊ፡ ፖሊስ) ብመሰረት እዚ ዓንቀጽ'ዚ ምግላል (ምልጋስ) ምስ ዝኣቢ፡ መስርሕ ናይቲ ጉዳይ ቅድሚ ምቕጻሉ፡ ናብ ዝለዓለ ቤት ፍርዲ ይግባይ ይበሃሎ። ቡቲ ይግባይ ዝቐረበሉ ቤት ፍርዲ ድማ ምእላዩን ዘይምእላዩን ይዉሰን።

ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ እዚ ኣብ "መ" ሰፊሩ ዘሎ ነጥቢ ኣብዚ ሓድሽ ሕጊ ዝተወሰኸ'ዩ። ዝኾነ ንዳኛ ይኹን ንመርማሪ ወይሰ ንኻልእ በዓል መዚ ክጸሉ ዝኽእል ምኽንያት'ዉን ኣብ ግምት ክኣቱ ከም ዝኽእል ተጠቒሱ ኣሎ። እዚ ማለት ምናልባት ከም ሕሉፍ ፍቕሪ፡ ሕሉፍ ጽልኢ፡ ማሕበረይ ማሕበርካ ወዘተ ንሰብ መዚ ንኺይጸልዉ ንምእላይ ዝሕግዘ ክኸዉን ትጽቢት ይግበረሉ።



## ባህልን ስነጥበባትን

# ዕላል ምስ ስነጥበበኛ ኣርያም ወልደኣብ

ኤፍሬም ሃብተጽዮን (ወዲ ገዳ)

*** ኣብ ‘Aru Show’ ሕልሚ ኣርያም፡ ራእዩ ኣርያም ኢልኪ ነይርኪ። ኣርያም እንታይ እያ ትሓልም?**

- ሕልመይ ደኣ ብዙሕ፡ ነታ ምርኢት ከዕብያ ስለ ዝደሊ ብኣኣ ክጅምር፡ ዝዓበየ ሕልመይ ናተይ ናይ ቲቪ ምርኢት (Tv Show) ምምካር እዩ፡ “ኣሩ ሸው” ከኣ ማጠቓለሊት ናይ’ዚ ሕልሚ’ዚ እያ ነይራ። ነቲ ሓጺር ዛንታታትን ግጥሚታትን ብምንባብ ከድምጹ ስለ ዝኽእሉን ስለ ዝፈትዎ፡ ፍርያተይ’ውን ስለ ዝኸውን ብኸመይ ከዕብዮን ከጸብቖን እኽእል ዝብል ሓሳብ ይመላለሰኒ ነይሩ።

ስለዚ ‘ኣሩ ሸው’ ምስ መዚቐኛታት ኳንካ ብቐጥታ ዝቐርብ ናይ መድረኽ ትረኻ ሓጺር ዛንታን ግጥምን እዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ሃገርና ናይ መጀመርታ ፈተነ እዩ። በዚ ንኡስ መደብ’ዚ ኸኣ ነቲ ዓቢ ሕልሚ ጀሚረዮ ማለት’ዩ። ምስ ግዜ ሕልምታትካ እናዓበዩ ነቲ ዝበጽሕኦ ንቕድሚት እናደፋእካን ራኢኻ እናዕበኻን ኢኻ እትኸይድ።

*** ‘ኣሩ ሸው’ ብኸመይ እያ ቀሪባ፧ እንታይከ ኣጠቓሊላ፧**

- ሓጺር ዛንታታትን ግጥሚን ምስ መዚቃ ኣወሃሂድና ኣቕሪብናዮ። ቀዳማይ ሕጂ ኣብ መኣዲ ስነጥበብ እቲ መዚቃ ብኢንስትሩመንታል (ክላሲካል) እዩ ምስ’ቲ ትረኻ ዝወሃሃድ ነይሩ። ደሓር ግን መዚቐኛታት ብቐጥታ ምሳይ እናተጻወቱ ነቲ ትረኻ ዘኾሃይዶ ኢለ ሓሲበ። ማለት ምስ’ቲ ዛንታ ዝኸይድ፡ ንዕኡ ኢሉ ዝተዳለወ ህርመት ዘይጉበረሉ ኢሉ። መዚቃ ጥራይ ዘይኮነ እቲ ምኽና፡ ኣልባሳት፡ ሜክኣፕ … ልክዕ ምስ’ቲ ዛንታ ከም ዝኸይድ ክኸውን መዲበ። ከምዚ ዓይነት መደብ ከኣ ንብይንኻ ዝግበር ኣይኮነን። ብዓበኡ ነቲ መደብ ዘወሃህደልካ የድልየካ። ኣብ ሞሞያኡ ዝተጻፉ ሞያውያን’ውን የድልዩኻ። ተበጊሰ፡ ነቲ ‘STORY NIGHT’ ወይ ‘ምሸት-ዛንታ’ ዝሰመኽዎ ባህጊ ዝበረ ፕሮጀክት።

*** ከምዚ ዝበለ ስራሕ ኢድ ብዙሓት ዘድልዮ እዩ። ብኸመይ ኣካይድክዮ በዓል መን ሓጊዞምኺ፧**



- እቲ ስራሕ ምስ ተበገሰ ንኤፍሬም ብርሃ መሳርሕተይ ነገረዮ። ብጽቡቕ ስለ ዝተቐበሎ ኸኣ ኑየም ዝሓሰብኩዎም መዚቐኛታት ክንረኽቦም ተበጊስና። ንኻልኦት’ውን ኣካፈለ ኔረ’ዩ፡ ጽቡቕ ተቐበሎሞ፡ ብቐጽበት ዝተበገሰ ግን ኤፍሬም’ዩ። ገለ ስጉምቲታት ምስ ከድና፡ ንስነጥበበኛ ኢሳቕ (ወዲ-ገሬ) ብኢጋጣሚ ምስ ኣዕለልና ነገርናዮ። ንዝበገሶ ብምድናቕ ከም መደብ ንሱ ተረኪቡና። ብጣዕሚ ንዓዕን ግዱሰን’ዩ፡ ቅልጡፍ ወሃደት ከኣ ጌርና። መዚቃ ኣረንጅ ኣብ ምምካር፡ ሳውንድ ትረክ ኣብ ምስራሕ፡ ምኽና. . . ብሓጺሩ ዳይረክተር ናይ’ታ ፕሮጀክት ንሱ እዩ ነይሩ። ኣብ ሓሳባት ምብሳል ጥራይ ዳርጋ ሽዱሽተ ኣዋርሕ’ዩ ወሲዱልና። ኣብ ከምዚ ስርሒ ዳይረክተር ገደረ ኣይፈልጥን እዩ። ኣዝዮም ንፉዓት ሓሙሽተ መዚቐኛታት ማለት መሴ መኮንን (ችካዝ)፡ ኣብርሃም ኣለም፡ ሳምሶን ተኽሊት፡ ኢሳቕ ዑቕባይን ሓደሽ ዑቕባይን’የም ነይሮም። ልዑል ምኽብባርን ንጹህን ሓያልን ናይ ስራሕ መንፈስ ኔርና። ኣልባሳት ናይ (HT Fashion) ነይሩ። ስርዓተ-ድምጺ ከኢላታት ድምጺ ሻም ቃልኣብን ጊደውን ጉይትኦምን ሐሂሞ። ሰኣልቲን ኤዲተርን ባበዕ ቢንያም የማ፡ የናን ሜሮን ደሞዝ ሰሊሞ፡ ፡ ኣብ ኤዲቲን ከኣ ካልእ ጸባቕ ወሲኽና መልክዕ ዲቪዲ ኣትሒዝናዮ። ነቲ “ምሸት-ዛንታ” ዞማዕረጉ ድምጻውያን ጀማል ሮሞዳንን ዳኒኤል ሞገስን ከምኡውን መራሒ መደብ ሳንዲያን ኔሮም። ኮታ ናይ ሓቢር ስራሕ ስለ ዝኾነ ጽቡቕ ነይሩ። ንጽናስ ወዲ-ተከአ ዋና ኣዱሊስ ክሉብ ምስ ኣባላቱ ስለ’ቲ ዝገበረልና ምድግጋፍ በዚ ኣጋጣሚ’ዚ ከመስግኖ ይፈቱ።

*** እቲ ኣብ 2015፡ ኣብ ኣስመራ ዘቐደክዮ መደብ ‘ኣሩ ሸው’ ገለ ክፋሉ ኣብ ዩትዩብ’ውን ተዘርጊሑ እዩ። ግብረ-መልሲ ተኸታተልቲ ከመይ ረኺብክዮ፧**

- እቲ ግብረ-መልሲ፡ ነቲ ምውዕዋዕ ምስ ዘርጋሕናዮ ጥራይ ልዕሊ ትጽቢተይ ነይሩ። ማለት ተደኺምካን ሓደሽ ቅዲ ‘ተምጺእካን ትጽበ’ንዲኻ፡ ምስ ኮነ ግን ልዕሊ ትጽቢት ዝኸደ

ኮይኑ ይስመዖ። ልዕሊ ኩሉ ፍሉይ ቅዲ ብዙሓት ዘሳትፍ ናይ ውልቂ መደብ ብምኳኑ ብዙሕ ሰብ ሞራላዊ ምትብባዕ ገይሩለይ። ኣብ 'ኣሜን ኢንተርተይመንት"ዩ ተዘርጊሑ።

*** ክንደይ ሓጺር-ዛንታታት ግጥሚን ኢኺ በዚ መደብ'ዚ ኣቕሪብኪ፧**

- ኣብዚ ቀዳማይ መደብ ሰለስተ ሓጸርቲ ዛንታታትን ሓንቲ ግጥሚን ኣቕሪበ ኣለኹ። እተን ንውሕ-ንውሕ ዝበላ መረጻ ኣቕሪበየን።

*** 'ኣራ ሸው' ኡጋንዳውን በጺሑ ነይሩ። እቲ ተሞክሮ ከመይ ነይሩ፧**

- ምስ ሓደ ኣብ ካናዳ ዝቕመጥ ስራሓተይ ዝከታተል ሰብ ኢና ነቲ ሓሳብ ኣጠናሲናዮ። ኣነ ናብ ኡጋንዳ ምስ ከደኩ ንሱ ኸኣ ናብኡ መጺኡ። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ ምስጋናይ ይብጽሓዮ። ኣነ ካብዚ መዳይዚ እየ ከይደ። ኣብ በዓል ካምፓላ መደብ ክትገብር ከቢድ እዩ። ግን ኤምባሲ ኤርትራ ነቲ መደብ ብምድጋፍም ጸቢቕ ሓጊዞምና። ከምኡ'ውን ኣብኡ ዘለዉ ኤርትራውያን ብዓይነቱ ክንዲ'ቲ ናይ ኣስመራ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ ግን ጸቢቕ መደብ ኣካይድና።

*** እዚ መደብ ወጽእት ናይ ቅድመኡ ዝተሓልፈ ተሞክሮ እዩ። ኣርያም ግን መንያ ኣበይ ዓቢያ ድሕረባይታኺ፧**

- ኣርያም ኣብ ሳሕል እየ ተወሊደ። ሂምቦል ኣብ ዝበሃል ቦታ - ኣብ 1990፥ ኣብ ናጽነት መጸት-መጸት። ድሕሪኡ ናጽነት ምስ ኮነ ናብ ኣስመራ መጺእና፣ ቃኘው ኣቲና። ኣቦይን ኣደይን ገና ብህጻነይ ስለዝተፈላለዩ ምስ ኣደይን ክልተ ኣሕዋተይን እየ ዓቢየ። ካብ ቃኘው ናብ ሰላሳ ኣምስተኛ፣ ካብኡ ናብ ከቢ ንያላ፣ ደሓር ናብ'ቲ ኣደይ ተወሊዳ ዝዓበየትሉ ከቢ ዕዳጋ ዓርቢ (እንዳ ኣቡሓጎይ) ሰጊርና። ዝበዝሐ ክፋል ህይወትና ኸኣ ኣብኡ'ዩ። ካብ ሰለስተ ኣሕዋት ሕሰበልደ ስለ ዝኾንኩ ኣዝየ ሓንቂቐ እየ ዓቢየ። ኣደይ በዓልቲ ሞያ ሕክምና ፋርማሲስት እያ። ኣብ ኣተዓብብያ ወላዲ ልዑል ንቕሓት ከኣ ኣለዋ። ወላዲኻ ሞያዊ እንተኾይኑ ኣብ ኣተዓብብያ ወላዲ ንቕሓት ክህልዎ ዝሕግዞ ኮይኑ ይስመዓኒ። ኣብ ትምህርቲ ኣብ ሞያ ክገደስ ዝደረኸትኒ ኣደይ እያ። ሓላፍነት ወላዲት ኣጸቢቓ ዝርድኣ ድማ እያ።

ብሩህ መጻኢ ንኽህልወኒ ህይወተይ ስሩዕ ኮይኑ ንክኸይድ ዓቢ ተራ ዘለዋ ኣደይ እያ። ቀልጢፋ ድማ ንዘንባሊታተይ ኣለልያቶ። "ቅድሚ ዕድመኺ ኢኺ ክትዛረቢ ጀሚርኪ" እያ ትብለኒ። መረጋገጺ ክኾኑኺ ድማ ጓል ክልተ ዓመት እንከለኹ ዝበሎ ዝበርኩ ኣብ ካሴት መሊኣ ኣጺኒሓትለይ። ክሰምዖ እንከለኹ ኣዝየ እየ ዝግረም። ካብ'ዚ ተበጊሳ ቀልጢፋ ዕድመይ ከይኣኸለ ኣብ መዋእለ-ህጻናት ኣእትያትኒ። ጸባሕሲ ገለ ክትክውን እያ ኢላ ስለ ዝሓሰበት እዩ።

እተን ዘትሓዛትና ክብርታት ከኣ ምሳና ዓቢየን። ናይ ብሓቂ ቅርጺ ኣትሒዛትና እያ። ቀልጢፈ ትምህርቲ ፈትየ። 'ቁልዓ ናብ እንዳ ውራይ ኣይከይደን እዩ' ኢላ እያ ኣዕቢያትና። ኣነ ግን ናብ እንዳ መመረቕታ ክትወስደኒ እልምና ነይረ። ምኽንያቱ ነታ ጋውን ክርእያ! ጸለም ጋውን ዝገበረ ሰብ ክርኢ ኣዝየ እህንጠ ነይረ። ኣደይ ከኣ ናብኡ ጥራይ እያ ትማልኣኒ ነይራ። ብኡ ኣቢለ ኣብ ትምህርቲ ጸቢቕ ከይደ።

*** ኣበይ-ኣበይ ተማሂርኪ፧**

- ካብ መዋእለ-ህጻናት ክሳብ ካልኣይ ክፍሊ ኣብ እንዳ መድሃኔ-ኣለም ዝበሃል ናይ ግሊ ቤት-ትምህርቲ፥ ብድሕሪኡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ምራራ፣ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤ/ት-ፍትሒ ኣኽርያ፣ ካልኣይ ደረጃ ኣብ ኢሳቕ ተወልደመድህን ግዜ ከዚሻ ተማሂረ። ኣብ 20 ዙርያ ናብ ሳዋ ወሪደ፥ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ-ይከኣሎ 12 ክፍሊ ተማሂረ። ብድሕሪኡ ኣስመራ መጺአ ኣብ ቤት ትምህርቲ ንግዲ ኣስመራ library and Information Science ንዓመት ተማሂረ። ኣብ 2013-2014 ከኣ ናብ ትምህርቲ ብምምላስ ኣብ SMAP፥ Theatrical Art ተማሂረ ብዲፕሎማ ተመሪቐ። ኣብ ትምህርቲ ንፍዕቲ እየ ነይረ። ካብ ቀዳማይ ክሳብ ታሻዓይ ከየቋረጽኩ ብልጫ ወሲደ። ቅድሚ ናብ ሱ-ጥዑብ ምዝንባለይ ከኣ ኣብ 'ዲበይቲን' ከምኡ'ውን ሓፈሻዊ ፍልጠት እነጥፍ ነይረ። ኣብ መጨረሻ ዝበሩ መምህራነይ ክሳብ ሕጂ ምስ ኣደይ ርክብ ኣለዎም። ምኽንያቱ ንቤት ትምህርትና ወከለ ብቐጻሊ ኣብ ሓፈሻዊ ፍልጠት እሳተፍን ይዕወትን ነይረ።

*** ናብ ጥበብ ከተብሊ ዝደረኸኪ እንታይ እዩ፧ እቲ ናይ ወላዲት ተራ ኣብ ቦታኡ ኮይኑ፣ ካልእ ብፍሉይ እትዝክርዮ እንተሎ።**

- ሳልሳይ ክፍሊ እንከለና ከኣታት ወያነ ነይሩ። ሽዑ ኣብ ቤት ትምህርትና ምትእኽኻብ ወለዲ ስለዝነበረ ግጥሚ ከተንብቡ እትኽእሉ ኢሉምና። ጸኒሖም ብበልጫ ገይሮሞ። ካብ ክፍልና ቀዳመይቲ ወጺአ ስለ ዝበርኩ ኸኣ ቀዳመይቲ ተጻዊዐ። ነዋሕ ግጥሚ ነይራ ከተንብብያ ኢኺ ተባሂለ። ኣንቢበያ። ምስ ኣንበብኩዋ 'ከምዚ ክጽሕፍ እኽእልዶ እኸውን' ኢለ። ትርጉሙ ክርድኣኒ ኣይክእልን እዩ። እንተኾነ ምጥጣም ፊደላት ጥራይ ኮይኑ ተራእዩኒ። ብሓደ ፊደላት ዝውድእ ቃላት ከጣጥም ድማ ክውዕል ጀሚረ። ከምኡ ገይረ ንዓዕ፣ ንጉረባብትና ኣርእየን። ካብኡ ቀጺለ ናብ ድምጺ ሓፋሽ መደብ ህጻናት ክሰድድ ጀሚረ። 'ኣርያም ወልድኣብ ካብ ቤት ትምህርቲ ምራራ' ምስ ሰማዕኩ ጥራይ ዓቢ ፍናን ሓዲሩኒ። መምህራነይ ከኣ ንፍዕቲ ሰሚኪ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ሰሚዕናዮ እናበሉ ኣተባቢዖምኒ።

*** ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ዝጸለውኺ ሰባት፧**

- ድምጺ ሓፋሽ ጥራይ ዘይኮነ መራኸቢ ብዙሃን ብቐጻሊ እየ ዝከታተል ነይረ። ጋዜጣ የንብብ፣ መደብ መንእሰያት'ውን ካብተን ብዝበዝሓ ዝከታተለን እየ ነይረ፣ ሰንበት ምስ ድምጺ ሓፋሽ ይከታተል፣ ናይ ሆሊውድ ፊልሚታት ብዝበዝሓ ይርኢ ኔረ። ናይ ደብሳይ ወልዱ ናይ ሬድዮ ድራማታት ብጥብቂ ይከታተሎን ይፈትዎን ኔረ። ወይኒ ገረዝጊሄርን ሰለሙን ኣበራን ልቢ ወለድ ከንብቡ እንከለዉ ክሳብ ሕጂ ኣይርስዖን። ልቢ ወለድ ከም ዝፈቱ ዝገበሩኒ ንሳቶም እዮም። ወይኒ 'ንግዳይ' ክትትርኻ እንከላ፥ ሰለሙን ንርዛን ሰሌን ብጣዕሚ እምስጦ ነይረ። ኣብ ግዜ ኸኣ ባዕለይ እናንበብኩ ቴፕ ክመልእ ጀሚረ - ከም ናይ ወይኒ ገይረ። ብድሕሪኡ ከኣ ናይ ቢንያም ፍስሃጽዮን ተኸታቲለ፣ ልቢ ወለዶት ከንብብ ጀሚረ-ብጣዕሚ ከኣ ይፈትዎ ኔረ።

*** ሕጂ ኣብ ዝተፈላለየ ዓውዲ ስነ-ጽሑፍ ኢኺ ትሳተፊ - ግጥሚ፣ ሓጺር ዛንታ፣ ድራማ ከምኡ'ውን ፊልም። እዚ ኹሉ ብኸመይ ተካውንዮ፧**

- ተመሳሳሊ እዩ። ኣተቱ ሙድ ዘለዎ ኸኣ ይመሳሰሉ። ኣነ ክኢላ እየ ዘይብሎ ግን ዝበል ቦታ ዓቕመይን ስለ ዝፈትዎን ዝከኣለኒ እገብር። ካብ ግዜ ናብ ግዜ ኸኣ ከዕብዮ እጽዕር። ግጥሚ ክጽሕፍ እንከለኹ ንኣብኡ ብዝዕብ'ታ ግጥሚ እየ ዝሓስብ። ሓጺር ዛንታ ኢለ እንተ ሓሰብ ኸኣ ከምኡ። ግዜኡን ወውሩን ኣለዎ እየ ዝብል። ድራማ ንኣብኡ፣ ብኸምኡ ለሚደናዮ ግዲ ኮይኑ ዘገድደካ ኩነታት ኣሎ። ድራማ ንኽትጽሕፍ ዝደርኸካ ኣሎ ወይ ልምዲ ኣሎና - ሃገራዊ በዓላት ብፍላይ እዚ ሰኬች ድራማ። ፊልም እንተ ኢልና ኸኣ ብዙሕ ግዜን ጻዕርን ዝሓትት እዩ። ስለዚ ከም ከኩነታቱ ኢኻ ትሕዞን ትሰርሖን ዝበል ርድኢት ኣለኒ።

*** ክሳብ ሕጂ ኣፍሪኽዮ ዘለኺ ክንደይ ይኾኑ፧**

- ግጥሚ ብቐጻሊ እየ ዝጽሕፍ፡ ዘቕርቦ ይኹን ኣይኹን፡፡ እቲ ግጥሚታት ክሳብ 50 ይበጽሕ እዩ፡፡ ሓጻር ዛንታ ኸኣ ክሳብ 40 ይበጽሕ፡፡ ኣብ ድራማ ቀደም ዝጽሕፎም ዝነበርኩ፡ ገለ ኸኣ ኣብ መኣዲ ስሩጥቡብ ዝቐርብ ዝነበረ ሓጺር ድራማታት ጉዲፍና እተን ዓበይቲ ድራማታት ኣብ ሃገራዊ በዓላት ዝቐርባ ሰለስተ እየን፡፡ ንሳተን ከኣ - ክልተ ዕላማ፡ ማሳታ ፈንቅል፡ ምዕራፍ-25፡፡

* እንታይ'ዩ ትሕዝቶአን?

መጠሰ 'ክልተ ዕላማ' ኣብ ፈስቲቫል መንእሰያት 2010 ዝተዓወተት ሓጻር ዛንታ ኢያ ነይራ፡፡ ኣብ 2014 ከኣ ኣብ በዓል ናጽነት ኣብ ሲነማ ሮማ ቀሪባ፡፡ ዛዕባ ናይታ ደርሰት ንሓንቲ ተማሃሪት ታሪኽ ማእከል ዝገበረት ኢያ፡፡ ተመሃሮ ኣብ መወዳእታ ዓመት-ትምህርቲ ብዛዕባ ታሪኽ ሃገርኩም ዝገልጽ መጽናዕታዊ ወረቐት ኣቕርቡ ይበሃሉ፡፡ ንሳ ጓል ተጋደልቲ ኢያ፡፡ ብዛዕባ ኣደኣ ክትጽሕፍ ከኣ ትደሊ ነይራ፡፡ ነደኣ ምስ ተወከሰታ ኣደኣ፡ "ናተይሲ ደሓን ናይ ሓንቲ መሓዛይ ታሪኽ ይዓቢ" ኢላ ኣብያታ፡፡ ንሳ ግን፡ 'ኖ ሕልመይ ታሪኽ ኣደይ ክጽሕፍ እዩ' ኢላ ትምሕጸና፡፡ ኣደኣ ስለ ዝኣበየታ ታሪኽ መሓዛኣ ትነግራ፡፡ ንዕኡ ጽሒፋ ትዕወት፡፡ ምስ ተዓወተት እቲ ሓቀኛ ታሪኽ፡ ታሪኽ ኣደኣ ምዃኑን ንሳ ብሕድሪ ዘዕበየታ ናይ መንፈስ ኣዴኣ ምዃናን ትነግራ፡፡ ብሲነማን መድረኽን ተወሃሂዳ ዝቐረበት ጸቡቕ ተቐባልነት ዝረኸበት ስራሕ'ያ፡፡ ናብ ዓባይ ፊልም ክትቕየር ውን መደብ ተታሒዙ ነይሩ'ዩ፡፡ ዕሙቕ ዝበለ መጽናዕቲ ጌረ ብስፊሑ መልክዑ ክትሰርሕ ዓቢ ፕሮጀክት ሓንጺጸ ኣለኹ፡፡

*** ኣብ 1990 ተወሊድኪ ማሳታ ፈንቅል ምድራስኪ ምስ ህይወትኪ ምትእስሳር ኣለዎ ድዩ?**

- ኣብ ዕድመ ጥራይ'ዩ እቲ ምምስሳል፡፡ ኣብ ትውልዲ ቦታን ወለዲን ከኣ፡ እታ ቐንዲ ጠባይ ማሳታ ፈንቅል ኢያ፡፡ ንሳ ከኣ ጓል ሰወእ ኢያ፡፡ ኣደኣ ንዓኣ ዝወለደትሉን ኣቦኣ ዝተሰውኣሉን እዋን ሓደ እዩ ነይሩ፡፡ ምስ ኣዴኣ ዕላተ-ልደታን ብሩራዊ እያቤል ፈንቅልን ከበዕላ ናብ ባጽዕ ይኸዱ፡፡ ኣቦኣ ዲያሪስት ስለዝነበረ ጓሉ ሓደ መዓልቲ ከተንብቦ ትህንጠ ነይራ፡፡ ምኽንያቱ ንሳ ውን ንፍዕቲ ዲያሪስት'ያ፡ ባጽዕ ምስ ከደት ብመንፈስ ምስ ኣቦኣ ተዕልል፡፡ ብዛዕባ ምስሊ ናጽነት፡ ማሕበራዊ ሂወት ይሓታ ተዕልሎ፡፡ ድያሪ ኣቦኣ ድሕሪ 25 ዓመት ከም ህያብ ካብ ዓርኪ ኣቦኣ ትረኽቦ፡፡ ጓል ጅግና እናተባህለት ጥራይ ካብ ትነብር ብመድረኻን ግዜኣን ጅግና ክትከውን ከም ዘለዋ ኣብቲ ጽምብል ብመንፈስ ምስ ኣቦም ተጸምቢሩ ይላበዎ፡፡ ኣብ ወግዓዊ ጽምብል ብሩራዊ ኢዮቤል ዝኸበረ ስርሒት ፈንቅል ዝቐረበት ንሰለስተ ብሄራት ዝጣመረት መዚቃዊት ድራማ'ያ፡፡

*** ምዕራፍ 25 እውን ገድሊ ጠቂሱ ኢያ፡፡ ሓንቲ ካብ ቀንዲ ሓጸርቲ ዛንታታትኪ ኸኣ ተጋዳላይን ስለዝ! ዛዕባ ስራሓትኪ ናብ ገድሊ ዝዘዙ ይመስል፡፡ ንእሽተይ ተጋዳሊት ማሰልኪ!**

- (ስሓቕ) ኖኖ ይዘዙ ኣይኮነን፡ ብዙሕ ናይ ፍቕርን ማሕበራዊ ህይወትን ዛንታታት ኣለዋ፡፡ ዝሓለፈ ታሪኽ ግን ክጽሓፈሉ ኣለዎ በሃሊት እዩ፡፡ ምኽንያቱ፡ ቀሊል ዋጋ ከም ዘይተኸፍለ ኩሉ ሰብ ዝፈልጦ እዩ፡፡ እቲ ጉዳይ ናይ ብሓቂ ንዕኡ ብዝበቅዕ ኣገባብ ከንጸብርቖ ክኢልናዶ እዩ፡፡ ልዕሊ ኩሉ ከኣ ጥቡብ ኣዘናትዋን ሓቀኛ ምስሊ ናይቲ እዋን ይሓትት'ዩ፡፡ ጌና ወላ ሓንቲ'ውን ኣይተጸሕፈሉን፡፡ እዛም ናይ ሕጂ ወለዶ፡ ካልእ ይትረፍ ክንፈልጦ ኣሎና እየ ዝብል፡፡ ኣነ ብቐረባ ብዕላል ገድሊ እየ ዓብየ፡፡ እቲ ተጋዳላይ ንሰለ ህዝቡ ዝኸፈሎ ከቢድ ዋጋ ክንነግረሉ ኣለና! ክጽሓፈሉ ኣለዎ፡፡ መልክዕ ግዜ ክቕያየር ይኽእል'ዩ ታሪኽ ግን



ኣይቕየርን'ዩ፡ ኩሉ ሰብ ክፈልጦ ጥራይ'ዩ ዘለዎ፡፡ ታሪኽና ባዕልና ተዘይጸሒፍናዮ ምስ ግዜ ምስሉ ተቐይሩ'ዩ ብኻልኦት ክስኣድ፡ ብናተይም ርድኢትን ኣጠማምታን፡፡ ህዝቢ-ኤርትራ ብዘእዋሉ ስለ መሬቱን መንነቱን ዝሓለፎ መሪር ቃንዛ ብዓቕመይ የተኩረሉ እየ፡፡ እቲ ዝተኸፍለ ዋጋ ይሰምዓኒ እዩ፡፡ ንሰቡት ክምስጥ ወይ ካልእ ስምዒታት ክፈጥር ኢለ ዘይኮንኩስ እታ ትሰምዓኒ እየ ዝጽሕፍ፡፡ ፍቕሪ ሃገርን ብመንነትካ ምኹራዕን ከኣ ኣብ ውሽጥኻ ክሰርጽ ዘለዎ ሓይሊ ደኣ ምበር ምስ ካልእ ስሩሓሳብ ክተኣሳሰር የብሉን፡፡ "ፍቕሪ ሃገር ካብ ፍቕሪ ኣምላኽ ይጅምር፡ ደሓር ናብ ፍቕሪ ስድራቤት ይቕጽል…ከምኡ ኢሉ'ዩ ናብ ዓድኻ ዝበጽሕ" ዝበል ኣባሀላ ኣቦና ወልደኣብ ወ/ማርያም ብጣዕሚ'የ ዝሰማማዓሉ፡፡ ሃገርካ ምፍቃር ንብዩቱ ቤትካ ምፍቃር'ዩ ካልእ ትርጉም የብሉን፡፡ ንቤትካ ምፍቃር ባዕልኻ ሕማቕ ትርጉም እንተፈጢርካሉ፡ ቤት ዘይብልካ ትኸውን!

*** እቲ በዓላት ደዩ ናብኡ ከተተኩሪ ዘገድደኪ ወይስ ኣብ ኩሉ ካልእ ስርሓትኪ እውን ግምት ትህብዮ ኢኺ?**

- ኣብ ዝኾነ እዋን ዝሓሰቦን ክገብሮ ዝደልን እዩ፡፡ ምስ ህይወትና ዝተኣሳሰር እዩ፡፡ መንነት እንተ ኢልናስ ምስኡ ተኣሳሲሩ ዝመጽእ ኩሉ ግዜ ክትሓስቦ ዘሎካ ነገር ኣሎ - እቲ ታሪኻዊ ክብደቱ፡፡ እቲ ዝተኸፍሎ ዋጋ፡፡ ኣነ ከምዚ መደብት ኣሎኒ፡ ኣብ ከምዚ ክበጽሕ ኣሎኒ፡ ሕልመይ ከተግብር እየ ክብል እንክለኹ ብድሕረይ ዝተኸፍለ ዋጋ ስለ ዘሎ እዩ፡፡ እዚ ዋጋ'ዚ ከቢድን ምስ ህላወና ዝተኣሳሰርን ከኣ እዩ፡፡

*** ክልተ ፊልምታት እውን ደሪስኪ ኣለኺ፡፡ ብዛዕባአንዶ መዕለልክና!**

- እታ ቀዳመይቲ "ዩኤል ኣብ ፈተና" እትብል ኢያ፡፡ እዚኣ ቀዳመይቲ ዝርጋሕኩዋ ኢያ ነይራ'ምበር ካልእ ቅድሚኣ ዝጸሓፍክዎ ጽሑፍ-ፊልም ኣሎ፡፡ ኣብ መጀመርታ ፊልም ክትሓስቦ እንክለኻ ቀሊል እዩ ዝመስል፡ ኣብ ተግባር ግን ካልእ እዩ፡፡ ስለዚ እዛ ቀዳመይቲ ብዙሕ ዘተማኩርኩላ፡ ፊልም ምስራሕ ከቢድ ዋጋ ዝሓትት፡ ዓቕሊ፡ ፍልጠት፡ ጻዕሪ ዝደሊ ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ኣብ መኣርሒቲ ምምራጽ ዝደሊ ምዃኑ ዘተማኩርኩላ እያ

ኒይሩ። ፊልም በይንኻ ዝስራሕ ስለ ዘይኮነ፡ ሓደ መሳርሕቲ ኣብ ምምራጽ እንተተጋጊኻ ብዙሕ ጉድለት እዩ ዝስዕብ። ካብታ ቀዳመይቲ ተማሂረ ዝሓሸት ዝበልኩዋ ስራሕ፡ "ይቕረ ንመን" እትብል ኣዳልየ ኣለኹ። ሕጂ ትዝርጋሕ ኣላ። ፊልም ዓቢ ፕሮጀክት ምኻኑ ተማሂረ። ልዕሊ ኹሉ ነዊሕ ግዜ ክወስድ ዘለዎ እዩ።

ብሓፈሻ ከኣ እቲ ድርሰት ብዝሓየለ መልክዑ ይቕጽሎ ኣለኹ። ዓብይ ዳይረክተር ክኸውን እውን መደብ ኣሎኒ። ደቀንስትዮ ዳይረክተራት ውሑድ ይብላ እየን፡ ብዓለም ደረጃ እውን። ዳይረክቲን ከቢድ እዩ። ዝጠዝሕ ስራሓተይ ብዝይካ ቀዳመይቲ ፊልመይ ንዝ ሓዳስ ፊልም ሓዊስኩ፡ ባዕለይ እየ ኣልየዮ። ከቢድ'ዩ! ዋጋ፡ ፍልጠት፡ ዓቕሊ፡ ክእለት ይሓትት'ዩ። ኣነ ኸኣ ክገብሮ ኣሎኒ እየ ዝብል።

*** ዝዓበኽሉ ቦታ ልዑል ማሕበራዊ ህይወት ዘለዎ እዩ። ዝ ኣብ ስርሓትኪ ተጻዊርቐዮ ዶ፧**

- እቲ ማሕበራዊ ህይወት እፈትዎን እድግፎን'የ። ኣነ ግን ህድእ ዝበለ ከብቢ እየ ዝፈቱ። ንዝበረት ምሕድግ ኢልካ ክትዕዘቦ ባህ እብለኒ። ንኣብነት፡ ብዙሕ ቃልሲ ዝጽሕፍ ኣብቲ ገድሊ ስለ ዝበርኩ ኣይኮነን - ስለ ዝተገደስኩሉ እዩ። ኣብዚ ኸኣ ዕዳጋ ዓርቢ ስለ ዝኸዱ ግዝውትኻ ዝያዳ ትርድኦን ትግደሰሉን ዝበል ርድኢት የብለይን። ምሳይ እናነለወ ብዙሕ ኣየድህበሉን እዩ። ዝያዳ ካብኡ ወጻኢ ዝበለ ህይወት'ዩ ደስ ዝብለኒ። ኣብ ናይ በይንና ካንቻሎ ኢና ዓቢና፡ ካብ ግዝ ወጻኢት ከኣ ኣይነበርኩን። ዝርመካ ኣብ ግዝውትና ክሳብ ሕጂ ብዙሓት ዘይፈልጥዎ ሰብ ኣለው፡ ግድን ኣይዛዝን ኣብኡ ምቕማጥ ጸሓፋይ ተኾይንኻ፡ ኣብ ቲራቮሎ ኳንካ ብዙሕ ኣቖጻውል ክትጽሕፍ ትኽእል ኢኻ ዝብል እምነት ኣሎኒ።

*** ኣብ 2014 'ቅድሚ ቐዳማይ' ዝርእስታ መጽሓፍ ኣሕቲምኪ። እዚ ሓጺር ዛንታታትን ግጥሚታትን ዝሓዘት መጽሓፍ ወጻኢታ ከመይ ኩይኑ፧ ቅድሚ ምሕታም መጽሓፍ ዝበረ ተመክሮ እንታይ ይመስል፧**

- ሓጺር ዛንታ ክጽሕፍ ካብ ዝጀመርኩሉን ኣብ ቲቪ ካብ ዘቕረብኩሉን እዋን ማለት ካብ መጀመርታ 2009 ጀሚሩ ካብ ተኸታተልቲ ዓቢ ምትብባዕ መጺኡኒ። 'ኣዘዩ ጸቡቕ'ዩ ኣብ መጽሓፍ ግበርዮ' ዝበል'ውን በዚሑ። ክህወኽ ግን ኣይደለኹን። ምኽንያቱ መጽሓፍ ብዙሕ ጥንቃቐ ዝሓትት ነገር እዩ። ኣብ መደብ ቲቪ ስለ ዘቕረብ ጥራይ ኣብ መጽሓፍ ክትገብሮ'ውን ኣይትኽእልን ኢኻ። ስለዚ፡ ከይተዛወኽኩ ድሕሪ ሓሙሽተ ዓመት ኣብለ እየ መጽሓፍ ኣሕቲመ። ንገለኡ ዳግማይ ጽሒፈ፡ ካልእ ሓድሽ ወሲኸ ኣሕቲመዮ። ምስ ዝርጋሕኩዎ ከኣ ኣተባባዒ ወጻኢት ረኺበሉ ወላ ካብ ዓበይቲ ሞያውያን እውን ልዕሊ ትጽቢተይ ግብረ መልሲ ረኺበ።

*** ብኽእለት ኣናብባኺ ብዙሕ ሰብ ክምስጦ ይሰምዕ እዩ። ርእሰ-ተኣማንነት፡ ምልክት፡ ዋሕዚ፡ ምቕይያር ቃና፡ ብዓበኡ ኸኣ ምቁጽጻር መድረኽ ማሊኸክዮ ኢኺ። ምስ'ቲ ኣቐዲምኪ ዝጠቐስክዮ ጽልዋ ጋዜጠኛታት ድምጺ ሓሩሽ ከተኣሳስሮ ፈቲኺ። ኣብኡ ግን ትሰምዕዮ ኢኺ ነይርኪ'ምበር እቲ ምርኣይ ኣይነበረን። ካበይ ኢኺ**




**ኣምጺእክዮ፧**

- ኣብ መድረኽ ደው ኢሉ ሓጺር ዛንታ ከንብብ ዝረኣኹዎ ሰብ የለን። ስነጽሑፍ እናተማሃርና ሓጺርዛንታ ምስ ኣንበብና ግን ጸቡቕ ኢኺ ተንበቢ ተባሂሉ። ብድሕሪኡ፡ ኣብ መድረኽ ክላሲካል ወሲኸ ከንብቦ ምስ ጀመርኩን ዝረኸብኩዎ ምትብባዕ እዩ ደሪኹኒ። ብዙሕ ኣተባባዒ ርእይቶ ምስ መጸኒ ኸኣ ከም ናተይ ቕዲ ክሕዞ ኣሎኒ ኢለ - ከማዕብሎ ኣሎኒ ኢሉ። ናይ ኣናብባ ልምምድ ኣይገብርን እየ። መድረኽ ብኸመይ ትቈጻጸር፡ ነቲ ስራሕ ብኸመይ ኣብ'ቲ መድረኽ ተዘክሪ ትገብሮ ግን ብቐጻሊ እሓስበሉ እየ። ኑቶም ጠቢያትሲ ምስሊ ክፈጥረሎም ኣለኒ። እቲ ኣብ መድረኽ እተቕርቦ ኣንባቢ ክሕዞ፡ ክዘክሮ፡ ክረኣዮ ኣለዎ። ስለዚ፡ ንኹሉ ክትዳለወሉ ኣለካ - ካብ ድምጺ ክሳብ performance።

*** ስለዚስ ብኣናብባኽን ኣቃውማኽን ንትሕዝቶ ስራሕኪ ኣይትሸፍንዮን ኢኺ ማለት'ዩ፧**

- ፍጹም! ኣቀራርባይ ንትሕዝቶ ስርሐይ ከማዕርጎ ደኣ'ምበር መሕብኢ ክኸውን ኣይደልን እየ።

*** ኣብ ዓለም ጥበብ 'ኣርኣያ' ወይ ሞዴለይ እትብልዮ/እትብልያ ሰብ፧**

- ከም ኩሉቶ ክኸውን እየ ምባል'ኳ ከቢድ እዩ ነይሩ። ግን ኣብ ምጅማርካ ወይ ንኽትጅምር ጸሓፋቶም ማሰጠካ ከምኣቶም ክትከውን እትብህጎም ሰባት ኣለው። ንኣብነት፡ ንወይኒ ገረዝጊሄር ክሰምዓ እንከለኹ መኣስ እየ ከም ናታ ገረ ዘንብብ እብል ነይረ። ናይ ግርማይ ኣብርሃም ሓጺር ዛንታ ኸኣ ኣዘዩ እዩ ዝምስጠኒ ነይሩ። ኣብ መወዳእታ 2008 ሓጺርዛንታ ክምህርና እንከሎ፡ ኣዘዩ ኣድናቒ ነይረ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ሓጺርዛንታ ንኽቕጽል ዓቢ ድፍኢት ዝኾነኒ'ውን ንሱ እዩ። ብኣናብባ ሓጺር ዛንታኡ'ውን ኣዘዩ እምሰጥ ነይረ። ጋዜጠኛ ናጽነት ተስፋሚካኤል'ውን ኣዘዩ ዝፈትዋ ዝበርኩን ጽልዋ ካብ ዘሕደራለይን እያ።

*** ኣብ'ቲ ብሃገራዊ ዝዓለ ዝበረ ትምህርቲ መወዳእታ ስነጽሑፍ ዲኺ ተማሂርኪ፧**

- እወ። ኣብ መወዳእታ 2008፡ ሃገራዊ ዞባ ማእከል ዘዳለዎ ናይ ኣርባዕተ ወርሒ ስልጠና ነይሩ። ሽዑ እየ ምስ ሓጺር ዛንታ ተላልየ። ብሓደሊን ጽልዋን መምህረይ ከኣ ቀጺለዮ። ኣብ መወዳእታ ናይ'ቲ ስልጠና ምኽንያት ገይሩ ኣብ ዝተዳለወ ውድድር ሓጺር ዛንታ ኸኣ ካብቶን ናብ ውድድር ዝቐረባ 60 ሓጺርቲ ዛንታታት ናተይ ቀዳመይቲ ወጺኣ። እዚ ሕጂ ዓቢ ጽልዋ ነይሩዎ። ብዘወሃኸ፡ ቀልዓ ከለኹ ጉጥሚት ሳባ ኪዳነ ግጥሚ ከተንብበ እንከላ ኣዚየ ትምስጠኒ ነይራ። ኩሉ ግዜ ግን ንኸስዕቶ ክመስል ዘይኮነስ ናተይ ክፈጥር ኣሎኒ ዝብል ድሌት እዩ ግን ኒርኒ። ሓድሽ ነገር ክፈጥር፡ ናተይ ቅዲ ክሕዝ እየ ዝደሊ ኒረ ይገብሮ ኣለኹ ከኣ ይብል። 'ኣሩ ሸው' ንኣብነት ካብ'ዚ ድሌት ተበጊሰ ዘዳለኹዋ እያ።

*** ምስ ዝኸኑ መንእሰይ ከዕልል እንከለኹ ብዙሕ ተመክሮኡ ኣብ ሳዋ ከይሓተትክዎ ኣይከይደን እዩ። ሳዋ ትፈጥሮ ሓይሊ ክንሕኾ**

**እደልየ። ኣርያምን ሳዋን ከመይ ተራኺብኩን፤ እንታይከ ተመሳሲልኩን፤**

- ሳዋ! ኣዝየ ብጸቡቕ እየ ዝዝክራ፡፡ ሳዋ፡ ኑበሸኻ እትፍትኖላ ቦታ ኢያ። ሳዋ፡ ኑበሸኻ ሓያል ድያ ድኻምኻ እተለልየላ ቦታ ኢያ። ሳዋ ከም ወታሃደራዊ ስልጠና ትወስደላን ዓ/ር-ት-ክልተ ክፍሊ እትመሃረላን ቦታ ጥራይ ኣይኮነትን። ብኸምኡ ጥራይ ርእየያ ኣይፈልጥን እየ። ሳዋ ሰብነትካ እትርእየላ መስትያት ኢያ። ዘይትፈልጦም ሰብትን ባህሪን እትፈልጠላ ኢያ። ምስተን ኣብ ሳዋ ዝረኸብኩወን ኣሕዋተይ ዝተመኩርኩዎን ዝተማሃርኩዎን፡ ካብ መማህርተይ ብዘወሰድኩዎ ... ፍልጠት ኣብ ክፍሊ ጥራይ ኩፍ ኢልካ ከም ዘይርከብ ተማሂረ። ካብ በቢዩ ቦታ፡ ብዝር፡ ልምዲ፡ ባህሊ. . . ዝመጹ ሰብ ክትራኸብ እንከለኻ ዝፍጠር ንቕሓት ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ኣስመራ ንኣብነት፡ ዳርጋ ተመሳሳሊ ሕብሪ እዩ ዘለና።

ተመክሮ ሳዋ ዋላ ኣብ ስነጽሑፍ ሓጊዙኒ እዩ። ኣብ ክሊብ ስነጽሑፍ ተጠርኒፈ ሓጺር ስልጠና ወሲደን ምስ፡ቶም ምሳይ ዝነበሩ ተሞክሮ ተለዋዊጠን'ና። ሓደ ግዜ ኣውደኣመት ኮይኑ ስድራና ናፊቕና ንኽይንወፅል ኣብ ወሽጢ'ታ ናይ ሳዋ ስድራና እንታይ ንግበር ዝብል ሓሳብ መጺኣ። ንመራሒ ሓይልና ካብ መግቢ ጥራይ ሰራሕና እነውፅሎ ገለ ጥበባዊ መደብ ዘይንገብር ኢለየ። ኣብ ሓይልና ብኣምሲያ ገደረን ጸቡቕ ቅዲ ክዳን ዝገብራ ነይረን። ገለ ኸኣ ክላገጻ ክበላ ፍሉይ ክእለት ሳዕሪት ዝገብራ፡ ክዋስኣ ዝኽእላ ነይረን። መመረጺ ሓደ መደብ ንግበር ኢለ። ተዋሳኣ፡ ፋሽን ሸው፡ ምድጋም ደርፊ፡ ሳዕሪት፡ ዘለዎ መደብ ሰሪዕና። እዛ ብኸምዚ ዝተበገሰት መደብ፡ ንምሉእ ክፍለሰራዊት ሰሊጡ። እቲ ኣብኡ ትፈጥሮ ምውህሃድ ካልእ ሕብሪ ዝፈጥር እዩ። በዚ ዝተበገሰ ጠርናፊት ባህሊ ሓይልና ኮይነ። ኣተሓሕዛ መራሕትና ከኣ ሓቂ ይሓይሽ ጽንዕ ዲሲፕሊን ዘለዎ ስድራቤታዊ'ዩ ነይሩ። ክሳብ ሕጂ ወልሓንቲ ከይጎደለ ዘሳልየና ፍቕሪ ኣብኡ'ዩ ተጠርዩ። ብሓፈሻ ንምልእቲ ኤርትራ ኣብ ሳዋ ክትርእያን ክትፈልጣን ትኽእል ኢኻ። ርእሱተኣማንነተይ ንኸዕቢ ሳዋ ዕዙዝ ተራ ኣለዋ። ኣብ ሳዋ እንታይ ከም ዝኸሰብካ ኣስመራ ምስ መጻእካ እዩ ዝርድኣካ። ኣብኡ እንከለኻ ብዙሕ ኣይተስተውዕሉን ኢኻ።

ኣብ ድራማ “መሳይታ ፈንቅል” እቲ መሓዛኣ ኮይና ራኢና ትብሃል ጠባይ ዝኸውን ካብ ብዙሕ ዓሩር እዩ - እቲ ኣብ ባጽዕ ዝቐበልኩዎ። ኣብ ሳዋ መማህርታ ዝነበረት'ዩ። እቲ ዓርኪ ኣቦኣ ኸኣ ካብ ብዙሕ ትግሪ እዩ። ህያብ ናይ ዕለተ-ልደታ ብቋንቋ ዓፋርን ትግረን እያም ዝደርፋ። ቀሊል ነገር ክመስለና ይኽእል ይኸውን ግን ምስ ዝተፈላለዩ ብሄራትና ክትመሃርን ክትነብርን ከለኻ ኣብቲ ዕዮኻ ቀጻሊ ከተተኩረሉ ዘለካ ምኽኑ ይነግረካ እዩ። ኣብኡ ድምጻዊ ሳሙኤል ተዓገስ ኣዚያ ጥዕምቲ ደርፊ ቋንቋ ትግረ ዝዳለወለይን ከም ዓርኪ ኣቦኣን ኮይኑ ዝዋሳእን እዩ። ኣ/ጉ/ባህሊ ፖሊስ ኢብራሂም ማሕሙድ ከኣ ብቋንቋ ዓፋር መሳጢት ደርፊ ሰሪሑ ፍልይትን ጽብቕትን ስራሕ ኮይናትልና። ናይ ብሓቂ ከኣ ኣብ ኡጋንዳ ዝተቐበልትንን ኩሉ ንጋሻ ዝዋበር እንግዶት ዝነበረትለይን ኣብ ሳዋ ጓል ማስረዐይ ዝነበረት'ያ፡ ክብራ ተ/ጋብር ትብሃል።

*** ኣርያም ኣብ ስነጥበብ እንታ ዘይትህልኣስ ኣበይ ምዃንወት፤**

- ጋዜጠኛ። ኑቲ ሞያ ኣዝየ እየ ዝፈትዎ ነይረ፡ ሀስኪስ ክኸውን'የ ከኣ እብል ነይረ ብንእሽተይ።

*** ስነጥበበኛ ሃገርናን ናብራኡን ከመይ ኣለው፤ ሓደ እዋን ጉጥሚ መሰስ ንኩሱ “ጉጥማይ፡ ሰሙ ሰማይ ድራሩ ማይ” ኢሉ ነይሩ። ኣርያምከ ድራርኪ ማይ ድዩ፤**

- ስነጥበበኛ ሃገርና ብመንጸር ዘፍርዮን ዝጽዕሮን ፈጺሙ ይረኽብ የለን። ብፍላይ ኣብ ዓውዲ ጽሑፍን ተዋስኦን ዘለዉ። እዚ ክብል እንከለኹ ብዛዕባ'ቲ ሓቀኛ ስነጥበበኛ እየ ዝዛረብ ዘለኹ። ብዛዕባ'ቲ ኣብ ሸቓጥ ዘሎ፡ ኑቲ ስራሕ ግዜ ዘይህቦን ዋጋ ዘይከፍለሉን ኣይኮንኩን ዝዛረብ ዘለኹ። ከምኡ ዓይነት ሰብ ንዓይ ጥበበኛ ኣይኮነን። ብዛዕባ'ቲ ምስ ኩሉ ሕጽረታትን ብድሆታትን ብሉጽ ስራሕ ከፍሪ ዝቃለስ፡ ዝጽዕር፡ ድቃስ ዘይረኽብ ... ዘሎ ግን ከምቲ ዝጽዕሮስ ይትረፍ ፍርቁ'ውን ኣይረኽበን እዩ። ኣርቲስት ገንዘብ ኣይረኽብን'ዩ ወይ ኣየገድሶን'ዩ ዝብል ኣበሃህላ ፈጺመ ኣይቅበሎን እየ። ክረኽብ እምበር ኣለዎ። እቲ ሕቶ ክረኽብ እናተገብረ ብሕጽረት ባጀት ወይ ኢታዊ ይሰቓ ምህላው እዩ። እቲ ጥበበሲ ኣብዚ ግዜ ዋና ሰኡ ዘሎ ሞያ እዩ። ዕዳጋ ተናኺሙ፡ ዝጣበቐሉ የለን። ንኣብነት ኣብ መጽሓፍ፡ ኣንባቢ የብልናን ኣይኮነን እቲ ቀንዲ ጸገም ናይ ምግዛእ ባህሊ እዩ ዘይብልና። ካልእ ዝኸውን ስራሕ ብዘይሕጋዊ ኣገባብ ተባዚሑ ኣብ ፈቐድኡ ደርኡ። ኢዚ መንዩ ዝረብሓሉ ዘሎ፧

*** ‘ስነጥበበኛ ዝበሎ ኣሎ’ ኢልኪ እሞ፡ ከመይ ዝበለ ደዩ ስነጥበበኛ ንዓኺ፤**

- ሰርሖ ዝምስክሩ። ኣብ ዓንኪል ስነጥበብ ንዓመታት ኩሉል ስለ ዝበልካ ስነጥበበኛ ክትከውን ኣይትኽእልን ኢኻ። ሞያዊ ፍቕሪ ዘለዎ። ንተዓዚቢ ዘሐጉስ ንሞያዊ ዘዕግብ ፍርያት ዘቕርብ ሓያል ብቕዓት ዘለዎ። ብዓብኡ ኸኣ ከምቲ ኑበሱ ይምሓሮ ደራሲ ኢሳይያስ ጺጋይ “ጥበብ ብዝግባእ ተመኺኻን ተማሂርካን ዝመጽእ ዘይኮነ፡ ናይ ፈጣሪ ህያብ`ዩ” ዝበሎ እዩ።

*** ገንዘብ ኢሉ ዘይሰርሕ ...**

- ስነጥበብ ገንዘብ ከምጽኣልካ፡ ህይወትካ ክቕይረልካ ኣለዎ። ብሸቓጥ ጥበቡ፡ ብኣቋራጭ ናብ ገንዘብ እዩ እቲ ጸገም። ሰራሑ፡ ናይ ብሓቂ ኑቲ ሞያ ንቕድሚት ክደፍእ ድቃስ ሰኢኑ ዝቃለስ ሰብ ደኣ'ሞ ክረብሕ ኣለዎ'ምበር። ጥበብ ኣብ ቀጻሊ ምዕባለ ከም ዘሎ ፈሊጡ ኑበሱ ዘዕብ፡ ክቕየር ዘይጽዕር፡ ኣብ ወሰኑን ውሑድን ፍልጠት ዝነብር ግን. . .

‘ደራሲ መምህር ሕብረተሰብ እዩ’ እናበሉ ኑቲ ሕብረተሰብ ዘይፈልጡ፡ ካብኡ ኣዝዮም ዝደሓሩ ሰብትሲ እንታይ እዮም ክምህሩ፤ እዛ ኣበሃህላ እዚኣ ካበይ ኢያ መጺኣ ኣይፈልጥን። ስነጥበባዊ ንዓይ ኣብ ቀጻሊ ጻዕሪ ዝነብር፡ ንለውጢ ዝቃለስ እዩ። ምስ ኑበሱ ኣብ ቀጻሊ ውድድር ዝጽመድ፡ ማለት፡ ብቐጻሊ ኑበሱ ዝገምግምን ብሉጽ ስራሕ ከፍሪ ድቃስ ዝሰእንን እዩ።

መጀመርታ ክመጽእ ዘለዎስ እንታይ ሒዝካ ኢኻ መምህር ሕብረተሰብ ትኸውን ዝብል እዩ። ሕብረተሰብ'ኳ ብዙሕ ተመኩሮ፡ ክንደይ ምህሮ ዘለዎ እዩ። ናይ ብሓቂ ብፍልጠት፡ ብምንባብ፡ ብምፍታሽ ብኸሉ'ቲ ሕብረተሰብ ዝሓዞ ክትበልጽ ኣሎካ። እዚ ንገሪ ገዲፍና መጀመርታ መማህራን ኑበስና ክንከውን ኣለና እየ ዝብል።

*** ኣሉታውያን ተርእዮታት መግለጺ ስነጥበባዊ ክኸውኑ ደርኣዩ እዮም፤ ወልፈታት፡ ዘይምኽባር ሰዓት፡ ደስኮሊን ...**

- እታ ስሩዓት መምህር ሕብረተሰብ እዩ ዝብሎዋ ደኣ'ሞ ከመይ ኢላ እያ ምስ'ቲ ባህርያት ክትሳሃየልና። እዚ'ሞ ፈጺሙ ኣይኮነን። ሞያን ውልቃዊ ባህርያትን ፈላሊኻ ምርኣዩ ኣገዳሲ እዩ። እቲ ሰብ ንሞያኡ ዘለዎ ክብሪ እዩ ዝያዳ ከገድሰና ዘለዎ። ውልቃዊ ባህርያት ናትካ ጥራይ ክኸውን ኣገዳሲ እዩ። መለክዒ ኩሉ ስሩዓት ክኸውን ኣይግባእን።

*** ብሓፈሻኡ ኣብ መጉ ስሩዓትታትና ዘሎ ዝምድና ከመይ ትርእይዮ፧ 'ዝመሳሰእ ደዩ ዝከሳሰእ!'**

- ብሓፈሻኡን ብዘይቀልዓለምን ክንዛረብ እንተኾንና ተመሳሳእቲ ኣይኮንናን። እዚ ግን ዝመሳሰእ ሰብ የለን ማለት ኣይኮነን። ኣብ'ቲ ውሱን ዓንኬል ዘለው፡ ዝፋለጡ ዝተሓጽረ እዩ እቲ ምድግጋፍ። ኣብቲ ሓፈሻዊ ግን ናይ ምምልላእ መንፈስ የለን ክበሃል ይከኣል እዩ። ናይ ምድንጋጽ ባህሪ ብኸመይ እዩ ጠፊኡ ክርድኣኒ ኣይክእልን እዩ። ሓደ እዋን እቲ ምክብባር፡ ምድንጋጽ፡ ምምልላእ ነይሩ ክኸውን ይኽእል እዩ። እዚ ናይ ሰውራ ስራሓት ሕጂ ወጻኢት ሓባራዊ ምምልላእ'ዩ፡ ነብሪ ከኣ ኮይኑ፡ ሐራይ ንሱ ንሓደ ዕላማ ስለዝዘበረ ሓደ ኣካይዳ ኣርዎ ዝብል ምኽንያት ክመጽእ ይኽእል'ዩ። ሕጂ ግን እቲ ምድጋፍ፡ ምንእኣስ ተለሚዱስ ናብ ባህሊ ተቐይሩ እብሎ ኣለኹ። መብዛሕትኡ እቲ ዘናኽፎን ዘለኣእሰን ከኣ እቲ ዋላ ሓንቲ ዘፍሪ እዩ። ንዘፍረዩን ዝሰርሑን ኩናኽፎ፡ ከለኣእሱ፡ ኣብራት ክሃሊ ዘውዕል ንሱ እዩ። "ድኻምሲ ክትመዓራረዩ የናኽፎ" እዩ ዝብል ኣሎ። ኣብቲ ናቱ ዓለም ከእትወካ'ዩ ዝህቅን። እዚ ባህሪ ጥበባዊ ስራሓትና ንኸናኽፎ ዓቢ ተራ ተጻዊቱ እዩ። ናይ ሓባር ስራሕ ጠፊኡ፡ ስሩዓዊ ብደረጃ ማሕበር ክጥርነፍ'ውን ኣይከኣለን። ብፍላይ ኣብ ጽሑፍን ተዋሳእን ዘሎ ኣለ ኔረ'ዩ። እቲ ብቐረባ ዝፈልጦ ብዘዕብኡ ጥራይ'ዩ። ከም ፍልጠትካ፡ ተመክሮኻ፡ ክእለትካ፡ ኣበርክቶኻ ናይ ምክብባር መንፈስ ስለ ዝጠፍኡ፡ እቲ ምድንጋጽን ምምልላእን ጠፊኡ። ኣብ'ዚ ምናልባት እቲ ምትሕግጋዝ ዝያዳ ኣብ ዓይነታዊ ነገር - ሓደ ስሩዓት እንተ ተጸጊሙ - ምድንጋጽ ደርኣ እዩ። ኣብቲ ስራሕ መጺእካ ግን 'መን ኮይኑ እዩ፡ መን ኮይና እያ' ትብል ሕማም ኣትያ እያ።

*** ደረስትና ምውዳስ ስሚደኩም። ምስ እትንቀቑ ጸርጸር ተብዚሑ ኢኹም። ነቐፌታ ወይ ህያብ ዘይብሉ ጥበባዊ ስራሕ ከኣ ከም'ቲ ጸሓፊኡ ወዳሲን ፈራሲን ኮይኑ ብፍሰሓጸር ዝተኸለለ እዩ። ኣርያም ኣብ ልዕሊ ነቐፌታ እንታይ ርእይቶ ኣለኪ፧**

- ነቐፌታ ጽቡቕ እዩ። ብቐዓምነት ኑቲ ሰበን ኑቲ ስራሕን ክትፈላልዮ ኣሎካ። ንሓደ ሰብ ስለዝፈተኻዮ ትንእዶ ስለ ዝጸላእካዮ ኸኣ ትጸርፎ ወይ ትዝልፎ ክኸውን ግን የብሉን። እዚ እቲ ዝኸፍኣ ነገር እዩ። ስራሕን ምሕዝነትን ክፈላለ ኣለዎ እየ ዝብል። ነቐፌታ ኩሉ ግዜ ማህረምቲ፡ እግርኻ ዝሰብር፡ ሞራልካ ዝኽርትም ክኸውን ኣይግባእን። ስምዒታት ክሕለው ኣለዎም። ብፍላይ ንሕና ኑቲ proffesinalim ብሕጂ ስለዝበጽሐ። ህያብ ናእዳ'ውን ዝሓቐፈ እዩ። ክትህይስ ከለኻ እወንታዊ መዳይ ናይቲ ስራሕ ክትንእድ ወይ ክትጠቅስ'ውን ኣሎካ። ኣብ ገለ-ገለ ዝቐርቡ ገምጋማት እቲ ኣቕራቢ ፍልጠቱ ከርኢ ኣሉ ዝጉብሮ እዩ ዝመስል። ነቓፊ ክበሃል ኢሉ ዘየለ ኣብራት ክሃሊ ዘውዕል ኣሎ። እቲ ዝቅፍ ክሳብ ክንደይ ኑቲ ስራሕ ኣስተማቒሩዎ ኣሎ እዩ ዘገድስ። ጽቡቕ ጌርካ ከይፈለጥካ፡ ልዕሊ ብቕዓትካ፡ ብማሰሉኒ ወይ እውን ካብ ኢንተርነት download ብምግባር ጥራይ ምስቲ ደረጃ ስራሕ ብዘይመጣጠን ኣገባብ ክኸውን የብሉን። ቅድም እቲ ክትቅፍ ዝብገሶ ወይ ከም ሞያ ክሕዞ ዝደሊ ኑብሱ-ገምጋም ክገብር ይግባእ'ዩ። ንጥቡብ ብሕጊን ፎርሙላን ቀያይድካ ክብዳት እናፈጠርካ መቐረቱ ከተጥፍኣሉ ምፍታን ነቐፌታ ንመኣረምታ ዘይኮነ ህወተታ ይብሎ ኣለኹ። ነቐፌታ ብፍልጠትን ሓያል ምስትምቓርን ዝተሰነየ ክኸውን'ዩ ዘለዎ።

*** ዓለም ኣርያም ከመይ ይመስል። ተልዕለዮ ዛዕባ፡ ተተኩሩሉ መዳይ ህይወት፡ ክትበጽሕዮ እትደልዩ፧**

* ዓለም ናተይ ሓቂ እዩ። ጽሑፋተይ ተወራዚይቲ፡ ኣብ ልዕሊ ካልእ ዝውርጽጹ ክኾኑ ኣይደሉን እዩ። ህይወትና ጌጋን ቅኑዕን እዩ። ኣነ ኣብ ጽሑፋተይ ክብሎ ዝደሊ፡ ህይወት ደምርማር ናይቲ ዓለም ባዕላ እተዳልዎም ነገራትን እቲ ባዕልና እንኽተሎ መንገድን እዩ። ጉዕዞ ህይወት ክልተኣዊ እዩ - ናትናን ናይ ዓለምን። ጽሑፋተይ ንሓቂ ዝኸውል ነገር የብሎምን ክውንነት ክንቅበሎ ኣሎና ክበሉ እየ ዝደልዮም። ህይወትና ብዝተዋስኦ ክንክብራ፡ ዘይምስልና ሐጊዝና ከይኸዳ ኣይንኽእልን ኢና። ንጹህ መንፈስን ጽቡቕ ውሽጥን ምህናጽ መግለጺ ሓያል ፍቕሪ ናይ ኑብስኻ'ዩ። ባህሊ ከኣ ሜላ ናይ መንበሮ ስለዝኾነ ጥዑና ደኣ ይሃልዎ'ምበር ሓደሽ ውን ክህሉ ጽቡቕ'ዩ። ብጺነሕ ባህሊ ብፍላይ በቲ ጎዳኢ ምጽቃጥ ጾደቂ ኣየምጸእን'ዩ። ምስትምቓር ዓሙቕ ፍቕሪን ንሰብነት ክይጎዳእካ ንኑብስኻ ምንባርን። መቐረት ምትሕልላይን ምክብባርን ምትሕግጋዝን። ካብ ማሰናኽልን በደል ሰብነትን ዝርከብ ብሉጽ ትምህርቲ። ክበጽሖ ዝደሊ ከኣ ኪኖ ሃገር ዓለም ዝበጽሕ ሓሳብ ምልዓል፡ ጽሑፋተይ ብዓይኒ ዓለም ምምዛን።

*** ካብ ስራሓትኪ ምስ ውልቃዊ ተመኩሮኺ ቀጥታዊ ምትእስሳር ዘለዎ ኣሎዶ፧**

- እወ ኣሎ። ኩሉ ምስ ሰብነት ዝጉብሮ ምሕዝነት፡ ምቅርራብ ኣቕለለ ኣይርእየን እየ። ህይወትና ዝተፈላለየ ፍጻሜታት ኣለዋ፡ ብዙሕ ዛንታታት ኣለዋ። ዝ እጥቀመሉ እየ። ገለኣብ ዝኾነ ጥቡብ ከይሓወሰኩ እውን ጽቡቕ ዛንታ ይኸውነይ እዩ። ብበደል ሰብነት ኣየስቁርቁርን እየ፡ ሕነ ክፈዲ'ውን ኣይሓስብን እየ። ትዕዝብቲታተይ ጽሒፈ እየ ምስ'ቲ ሰብ ብኸመይ ክንዓዝ ከም ዘለኒ ዝሓስብ። ገጸ-ባህርያት ፈጢረ ከኣ ኣብ ዛንታታተይ ኣሰፍር።

*** እወንታዊ ኣተሓሳስባ ኣለኪ ማለት እዩ፧**

- እወ። ጥቕሚ ኣወንታዊ ኣተሓሳስባ ኣነ ንሰብ ብዙሕ ክመኽርን ክምዕድን ኣይደልን እየ። ልዕሊ ሰብ ለበምካ ክትርኣ ምፍታን ኣይደግፎን እየ። እወንታዊ ኣተሓሳስባ ምውናንሲ ወናኒ ምሉእ ጥዕና ምኳን እየ ዝብሎ ኣነ - ኣይትሓፀምም፡ ድቃስካ ባዕልኻ ኣይትሽይጥ፡ ርግኣትካ ኣይትርብሽ።

ኣወንታዊ ኣተሓሳስባ ንኹሉ ኣሉታዊ ነገራት ዝፍውሱ ኩላትና ክንውንኖ ዘለና ሃብቲ እዩ እብል።

*** ናይ ኩኾብ የማን ባርያ መልሲ ክጥቀም፣ ካብ ደርፊታቱ ዝኾይቲ ከም ዝፈቱ ምስ ተሓተት፣ ካብ ደቀኻ ንመን ትፈቱ ከም ማለት እዩ ኢሉ ነይሩ። ኣርያም ካብ ስራሓትኪ ብፍሉይ እትፈትውዮ፧**

- "ትጸቢት ንድርብ ሓገሰ" እትብል ሓጻር ዛንታ። ሓደ እቲ ናይ ኣደ ስምዒት ገለጸካ ኣይውዳእን እንደዩ። ብዘዕባ'ተን ሓደ ወደን ንምዒዳ ወጺኡ ክይልያኦ ዝኾዳ እዋን ወደን ዝሰዋእ ኣደ እተዘንቱ ዛንታ እያ። ልዕሊ ዓቕን ብዙሕ ሰብ ፈቲዩዋ። ተንካፊት ከኣ ነይራ። ኤርትራውያን ኣደታት ዘሕለፋኦ ቃንዛ ስለ እትገልጽ ከኣ ኣዝየ እፈትዋ።

*** ኣብዚ ዓለም፣ ኣርያም እትጸልእ ባህርያት እንታይ እዩ፧**

- ዘይንሽኻ ምምሳል! ከም ዘይንሽኻ ምምሳል ክሳራ ኣሎ ኣይብልን። ምኽንያቱ እቲ ንስኻ ክትምስሶ ኢልካ እትደርሶ ካልእ መንነት ተላቢሶካ ትዋሳእ፣ ንስኻ ኸይነርካ ኸኣ ግዜ ይሓልፍ። ከም ሰብ ዝጸልኦን ሕድገት ክንብረሉ ዝጸግመኒን ኸኣ ንውልቃዊ ረብሓኡ ክብል ፍቕርን እምነትን ዘሸይጥ ሰብ እዩ።

*** ብዙሓት ሰባት ብዛዕባ ደጋዊ መልክዕኪ ይዛረቡ እየም። ጽብቕትን ደራሲትን ተባሂልኪ ተፈልጠዮ፧ ዝበዝሕ እዋን እቲ ደጋዊ ኣቃውማ ኣብ'ተን ኣብ ፊልም፣ ፋሽን .. እዩ ሰብ ዝርእዮ። ኣብ ድርሰት ግን ዳርጋ ሳሕቲ እዩ ንምባል እዩ።**

- (ሰሓቕ) እወ። ብዙሓት ሰባት ይብሉኒ እየም። (ሰሓቕ...) ወላ ዓቢይቲ ሞያውያን እውን ከምኡ ይብሉኒ እየም። ድርሰት ብዙሕ ደጋዊ ዝርብራቕ ስለዘይብሉ እዩ። ተዋስኦ፣ ፋሽን ምስቲ ግዳማዊ መልክዕ ቀጥታዊ ምትእስሳር የድልዮ እዩ። ኣብና ጥራይ ዘይኮኑ፣ ብሓፈሻኡ ብዓለም ደረጃ ውን ውሑድ ሚእታዊት እዩ ዝብሉኒ ኣለዉ። ጸቡቕ ነገር'ዩ ከምኡ ክብሉኻ . . .

*** እንታይ ይሰምዓኪ፧**

- እሕጉስ። ጸሓፊት ኩይነ ጥራይ ክውድኦ ኣይደልን እየ። ባዕለይ ኣብ መድረኽ ስለ ዘቕርቦ ኸኣ ኣብቲ ግዳማዊ ጽባቐ እግደስ እየ። ኩሉ ሳዕ ብስርሐይ ኣብ ስክሪን/ቲቪ ክቐርብ ስለ ዘለኒ፣ እቲ ስክሪን ዝሓቶ ጽባቐ ኣሎ - የገድሰኒ እዩ። ስለዚ ኣነ ኑቲ ደጋዊ ዝበዝሕ ጽባቐ ክሕልዎን ከኣልሖን እደሊ እየ። ገለ ገለ ሰባት ጸሓፊት እንዲኺ ብዙሕ ኣብቲ ደጋዊ ኣይትደኸሚ - be simple - ይብሉኒ እየም። ኣነ ግን ክግደስ እደሊ እየ።

*** ብዙሓት ሓተትቲ (ንፍቕሪ) ጸዊዖምልኪዶ፧**

- (ሰሓቕ) ስክሪን ግድን እዩ ዝዕድም። እዋእ . . . ይዕድም'ዩ ግን . . . ማለትሲ መደብካ ኣለካ። የቐንጸለይ ከኣ ከምኡ ዝበልካኒ።

*** እወ፣ ንእግረ-መገደይ ጽብቕትን ደራሲትን እያ ዝብለኪ ዘለኹ። ኣብይ ደረጃ በጺሐ ኣለኹ ትብሊ፣ ብመንጽር ዝሓለፍክዮ ተመክሮን መጺኢ መደብክን ክትርእይዮ ከለኺ፧**

- ካብቲ ዝበርኩዎ ንእሽተይ ስጉመ እየ ዝብል። ጌና ብዙሕ - ብዙሕ ከም ዝተርፈኒ ርዱእ ነገር እዩ። ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ኑብስይ እናፈተሽኩ፣ እናመሃርኩ፣ እናተመኩርኩ እየ ክመጻእ ጸኒሐ። ምኽንያቱ ሓሳባተይ ክዐምቁ ኣለዎም፣ ክሰፍሑን ክምዕብሉን ኣለዎም ዝብል መረዳእታ ስለ ዘለኒ ኑብስይ ኣብ ምምዕባል እየ ዘለኹ። ብሕጂ ኸኣ ብዙሕ ክዕበዮ ዘለኒ ነገራት ከም ዘሎ ተማሂረ። ስለዝስ ኣብ ትሕዝቶ ስራሓተይ ለውጢ ንኽገብር ዝያዳ ድቃስ ዝስእነሉ ግዜ እዩ ክብል እኽእል።

*** ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ዝተፈላለየ ቃለ-መጠይቕ ገርኪ ኢኺ - ብፍላይ ምስ ማዕከናት ዜናና። ምስ ሬድዮ ድምጺ ኣመሪካ - ቋንቋ ትግርኛ'ውን ኣብ መደብ ቁሉጽልማ ቀሪብኪ ነይርኪ። "ኣርያም ዘይብሉ ቁሊ ጽልማስ ቁሊ ጽልማ ኣይኮነን" ይብሉና ተኸታተልትና ኢሉ ገለጸዎ ነይሩ እቲ ጋዜጠኛ። ከምዚ ዓይነት ናእዳ ክመጽኪ እንከሎ ትትዕዘብዮ፧**

- እዋእ ከምኡ ክሰምዕ እንከለኹ፣ ገለ ነገር ገይረ ወይ ኣብ ገለ ደረጃስ በጺሐ ኣለኹ እብል እየ። እንተኾኑ ኑቲ ዝሓለፍኩዎ ውሑድ ተመክሮ ዘይኮኑስ ኑቲ ዝተርፈኒ ዓቢ ዕማም ስለ ዝጥምት ኣይትዕሸንን። ብዝያዳ እቲ ዝተርፈኒ እዩ ዝረኣየኒ። ኣጸቢቐ ንኽሰርሕ ግን ደፍኢት እዩ።

ምስ መን ትደናገጺ እንተኢልካዝስ ምስ'ቲ ብንእሽተይ ጣቐዲት ዓለም ዝጨበጠ ዝመሳሰሎ እየ ዝደናገጽ። ማለትሲ፣ እቲ በጺሒኽዮ ዘለኻ ንእሽተይ፣ እቲ ዝተርፈካ ኸኣ ኣዝዩ ዓቢ ምኳኑ እንተዘይፈሊጥካ ክትቅጽል ኣይትኽእልን ኢኻ። ስለዚ፣ እቲ ኣብዝሖ ንዓይ 'ገለ ንእሽተይ ነገር ገይረ ኣለኹ'ሞ ዓቢ ነገር ከኣ ይጽበየኒ ኣሎ' ንኽብል ዘገፋፍኣኒ እዩ። ንእግረ መንገደይ ክብሎ ዝደሊ ከኣ ገለ ሰባት ብስራሓይ ዘይኮነ ብባህረይ ዝፍርዱን ብዙሕ ዘይሕወስን በጥራም ነገር ኢሎም ቅሬታኦም ይገልጹ'የም፣ ኣነ ግን ቁሩብ ሃንደላእ ኢልካ ምዕላልን ምሕዋስን ስለዘጸግመኒ'የ ምባር ክሸርዕ ደልየ ኣይኮንኩን ክብሎም ይፈቱ። እኳ ደኣ ምስ ሰብ ምስ ቀረብኩ ዋዝን ሰሓቕን ዝፈቱ'ዩ።

*** ኣብ መወዳእታ ሱጥባብ ውድድር እዩ። ምስ ከማኻ ጥባባውያን ኣብ ቀጻሊ ውድድር ከም ዘለኻ ምግንዛብ ድማ ንዕዮኻ ከማዕብሎ ይኽእል እዩ። ኣብ ሃገርና ኸኣ ብፍሉይ ንሱጥባባዊ ውድድር ዝዕድሙ ኣጋጣሚታት ብዙሓት እየም - ብፍላይ ሃገራውያን በዓላትና። ኣርያም ኣብ ከምዚ ዝመሰለ ውድድር ከመይ ተፈቲና፧**

- ተፈቲነ። መጀመርታ ክትጥቀሰለይ ዝደልያ እታ ኣብ መጀመርታ 2009 ትምህርቲ መባእታ ሱጥባብ ክንመሃር እንከለና ዝተዓወትኩዋ እያ። ንሳ እያ ኑቲ ደሓር ዝመጸ ኣምጺኣቶ እየ ዝብል። ንዓኣ ከም ዓባይ ዓወት እየ ዝሓስቦ። ካብ 60 ሓጻር ዛንታታት ቀዳመይቲ እያ ወጺኣ። ብድሕሪኡ ኣብ 2009 ኣብ ፈስቲቫል ኤርትራ ብሃገር ደረጃ ኣብ ዝተገብረ ውድድር ኣናብበ ግጥሚ ቀዳመይቲ ወጺአ። ኣብ 2010፣ ኣብ ተመሳሳሊ ውድድር ካልኣይቲ ወጺአ።

*** መን ደኣ ቀዲምኪ፧**

- ሳሙኤል ወዲ-ዋጣ ዝበሃል ካብ ምክልኻል ዝመጸ ንፋዕ ኣንባቢ፣ ንፋዕ ጸሓፊ'ውን እዩ። ኣነ ዝያዳ ንጽሑፋተይ'የ ዝመልከም። ሽዑ ናይ ካልእ ሰብ ግጥሚ ስለዝተዋሃበኒ'የ።

ብድሕሪኡ ኣብ ራብዓይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ፣ "ዛንታ ጠቢብ ቅያ ንኽልተ ዕላማ" እትብል ሓጻር ዛንታ ተዓዊታ። ኣብ 2013 መደብ ተዓወት - ውድድር ጸዋ - ሳልሰይቲ ተዓዊተ። ኣብ 2014 ድራማ "ክልተ ዕላማ" ኣብ ሰለስተ ዓመት ኣብ ሃገራዊ በዓላት ካብ ዝፈረዩ 70 ዓበይቲ ድራማታት ሃገርና ቀዳመይቲ ወጺኣ። እዚኣ እታ ዝዓበየት ዝተዓወትኩላ እያ - ምስ ዓበይቲ ደረስቲ ሃገርና ተወዳዲረ እየ ኸኣ ተዓዊተ። ሓጻር ዛንታ "ተጋዳላይን ሰበን" ከኣ ኣብ ብሉጻት ዓሰርተ ኣትያ።

*** ተራ ወለዲትኪ ኣብ ጥበባዊ ስራሓትኪ ከመይ እዩ፧ ብዝበለሒ ስለ እትጠቕስዮ እየ። ንዓኣ ዝገልጽ ስራሕኪ ኣለኪዶ፧**

- ክሳብ ሕጂ ብፍሉይ ኣይሰራሕኩላን። ምኽንያቱ እቲ ዝፍትኖስ ከይጉድላ የስግኣኒ እዩ። ከም መደብ ግን ሓደ ዓቢ ነገር ክሰርሓላ እየ ዝደሊ።

*** ሰብ ጥቕስለይ እንተ ዝበልኪ፣ በዓል መን ብጥበባዊ ስርሖም ይብርህኒ ምበልኪ፧**



- ንደምጻዊ ኣብርሃም ኣፈወርቂ ኣዝዩ እየ ዘድንቖ። ዕድል ኣይገበርኩን ኣይተላለናን። ኣብ 20 ዝርያ ንዓና ምስ ኣርኣየ እዩ ብሞት ተፈልዩ። እቲ ዝኽሪ ኸኣ መለሱ ዛዩዱ። ደርፍታቱ ተሰፋ ዘሰንቑ ፍቅሪ ዝሸትቱ ንሂወት ብሸሉ መዳያ ፈቲሾም ብእወንታዊ ጎና ዘጠምቱ ኣዝዮም ጥዑማትን ሓያል ክእለት ዝሓለፎምን እኹል ግዜ ዝተዋሃቦምን ብቑዓት'የም። ኣብርሃም ፕሮፈሽናል ኣርቲስት'ዩ። ነብሪ ስራሕ ከኣ ጉዲፉ። ኣብ ድርሰት ከኣ ሓሳባት፡ ቋንቋ ኢሳይያስ ጺጋይ ኣዝዩ እዩ ደስ ዝበለኒ ነይሩ። ፍልስፍናዊ ሓይሊ ሓሳባት ሳንዲያን ብፍላይ ኣብ ዘልኩዶኣ ብጣዕሚ የድንቐ። ሓይሊ ናይ'ቲ ብኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ-ኳዳ) ዝቐርብ ናይ መድረኽ ድራማታት የድንቐ፡ ብፍላይ ኣብቲ ዓመት ዓመት ናይ ተማሃሮ ትያትር መመረቕታ ዝቐርብ። ናይ ኢብራሂም ዓሊ (ኣክላ) ህይወት ዘለዎም መብቆላውትት ዝሓለዉ ስራሓቱን ንዕኡን ከም ሰብ የድንቖ። ግጥሚን ዜማን ናይ ኣኽሊሉ ተስፋጽዮን ብፍሉይ የድንቐ፡ ግጥምታት ሳሙኤል ኣልመደን ኣኽሊሉን ኣብ ግጥሚ ናይ ደርፊ ብዙሕ ክየደስ ዝገበሩ'የም። ካልኦት ብዙሓት ዓበይቲን ነኣሽቱን ስነጥበበኛታት እየ ዘድንቖ። ካብ ናይ ደገ ኸኣ ንማል ጊብሰን፡ ተዋሳኣይ ሆሊወድ ብፍሉይ እየ ዘድንቖ። ንጊብሰን ኣብ ርእሲ ብቑዓት ኣወሳስኣ ኣንጻር ናይ'ቲ ብፍትሕ፡ ተደጋጋሚ መርዓ ወልፍታት ዝገለጽ ህይወት ኣርቲስት እምነት ዘለዎ ሰብ እዩ። ምስ'ቲ ኩሉ ስሙ፡ ሃብቲ ሃይማኖታዊ ክኸውንሲ ኣዝዩ የድንቖ። ድምጻውያን ሰሊንዲዮንን ኢንሪክ ኢግሌያስያስን ተዋሳኣይ ሮበን ዊልያምስ፡ ንዳይረክተራት ጀምስ ካሜሮንን ስቲቨን ሰልበርግን ድማ ብፍሉይ ደፊትዎምን የድንቖምን።

*** ብፍሉይ ከተማሰየግዮም እትደልዪ፧**

- ብቑዓምነት ኣደይ። ኣብ ውሸጥን ደገን ኩይናም ዘተባብዑኒ ደገፍተይ ከኣ። መደብ መኣዲ ስነጥበብ ናይ ስነጥበብ ተወከሃቦይ ንኸዕቢ ዓብ ዘርሓወትለይ ስለዝኾኑ፡ ንዝማሙተኤ ብሓፈሻ ንወደብታ ድማ ብፍሉይ ኣማስየግናዎም። ኣብ ዝቑጸለ ጥበባዊ ስራሓተይ፡ ብፍላይ ኣብ'ዚ ዳሕረዋይ ዕዉት መደባት ከኪይድ ዝሓገዙ ስነጥበበኛ ድማ ኢሳቕ ገረዝጊሄር እዩ። በቡሓደ ክርዝር ኣጸጋሚ ስለዝኾኑ፡ ንኹሎም ፈተውተይን ደገፍተይን ብሓፈሻ ኣማስየግናዎም። ኣብ ደገ ዝቕመጡ ኤርትራውያን ንኣብነት፡ ብኣካል ረኺበዮም ዘይፈልጥ ክንሰይ መጺሕፍቲ ኣብ ምሻጥ ደዩ ብሞራል ኣብ ምሕጋዝ ዓቢ ደገፍ እዮም ገይሮምለይ። ብፍላይ ኣብ 'ኣሩ ሸው' ዝተሳተፉ ኩላቶም ከኣ ብፍሉይ ኣማስየግናዎም።

*** ኣርያም ንህይወት ብሸመይ እያ ትርእያ፧ ኣረኣእያኺ ኣብ ነገራት፧**

- ኣብ ነገራት ዘለኒ ኣረኣእያ ክዝረብሉ እደሊ እየ። ንኽብርታትካ ቀዳምነት ምስራዕ ደስ'ዩ ዝበለኒ። 'class' ይኣምን'የ፡ ነብሰኻ ምኽባር፡ ንረብሓ ኢልካ ነብሰኻ ዘይምትሓት፡ ጸፈትን ክብረትን ጭውነትን ርዝነትን ብጣዕሚ የገድሱኒ። ሰብ ብፍጥረቱ ክቡር እዩ። ዝያዳ ነብሱ ምስ ዘኽብር ከኣ'ዩ ካልኦት ዘኽብሩዎ። ስለዚ፡ ኣነ ሰብኣዊ ክብረይ ክሕሉ ብጣዕሚ እየ ዝደሊ። ሰብኣውነተይ (personality) ኣብ ዋጋ-ዕዳጋ ከእትዎ ኣይደልን እየ። ብሓጺሩስ ዘሕስሩኒ ባህርያት ከዘውትር ኣይደልን እየ። ረብሓ መዐቀኒ ነገራት ኣይገብሮን እየ። ኩሉ'ቲ ዝደልዮ ብጻዕረይን ክእለተይን ከም ዝጉብኦ እምነተይ ልዑል'ዩ። ብጣዕሚ'የ ኣብ ነብሰይ ዝተኣማመን። ንሰባት የኽብር'ምበር ንስለ ረብሓ ኢለ ክምብርከኽን ክመሳሰልን ወይ ኣብ ናይ ልሳን ሸቕጥ ክጽመድ ኣይሓልምን ከየገ። ዝኾነ ሰብ ብሓቀኛ መንነተይ ክቕበለኒ ይደሊ'ምበር፡ ካልእ ኣርያም ክደርስ ኣይሓስበን'የ፡ ብኣርያም ኣዝየ ስለዝኾርዕ ማለት'ዩ። ንነብሰኻ ትሓፍረላ 'ተኸዕንካ ኢኻ ካልእ ምስሊ ትብህግ ዝበል እምነት'ዩ ዘለኒ። ቅንኢ ኸኣ ቅዱስ ክኸውን ኣለዎ፡ 'ተዘይትኩ ሓደ ሰብ ብጐልእ ሰብ ወላ ተሓመመ መንነቱን ጸባቐኡን ክምንጥል ስለዘይክእል ተሻሰዩ ጥራይ'ዩ ዝዝርፍ። ንነብሰኻስ ሰሶም ምሃብ ክንዲ ምንታይ ጥዑም'ዩ፡ ኣብ ሓቀኛ ፍቕሪ'የ ዝኣምን፡ ተዘኩይኑ ሰቕ ኢልካ ኣሕሊፍካ ንኽትወሃሃብ ንዘይትክበር ዘይትተሓለለፍ ንፋቐር ኢና ምባል ሓሶት'ዩ። ኣነ ናይ ሂወት ተዋስኦ ኣይፈቱን'የ ቢቃ። ኣነ ኩይነ ክነብር እየ ዝደሊ።

*** እተድንቕዮ ሰብ፧**

- ከድንቖ ዝኑበር ሰብ ክብርታቱ ቅድሚት ዝሰርዕ ጭዋ ሰብ እዩ።

*** ዘይትኽእልዮ ነገር፧**

- ስምዒተይ ኣብ ውሽጠይ ደጉለ ክዋሳእ ኣይክእልን እየ። ብፍላይ ምስ ኣዝዩ ዝፈትዎም ሰባት፡ ሓቀኛ ስምዒተይ ከንጸብርቖ ደኣ'ምበር ክዋሳእ ኣይክእልን እየ። ዘይኣነ ክመስል ኣይክእልን እየ።

*** ተዋስኦ እናናደረሰኪስ ኣብቲ ሓቀኛ ዓለም ክትዋሰኢ ኣይትኽእልን ኢኺ ደዩ ዝኸውን ዘሎ?**

- ከምኡ'ዩ። ኣብ ክዉንነት'የ ዝኣምን።

*** ትኹርዕሉ ነገር፧**

- ኣተዓብብያይ። ሰብ ወጽኢት ኣተዓብብያኡ እዩ ኢለ እየ ዝኣምን። ጽቡቕ ልምዲታት፡ ከም ሰብ ሰብ ኩብሉኻ ዝኽእሉ ነገራት ካብ ገዛኻ'የም ዝመጹ። እቶም ቁልዓ እንከለኻ እተሰርጾም ጥዑያት ባህርያት እዮም ምስ ዓበኻ ዘሳልዩኻ።

ንኣብነት፡ መቕሽሽ ምቕባል ነውሪ እዩ ተባሂልና ኢና ዓቢና። እቲ ምቕሽሽ ምቕባል ምስ ዓበኻ ተጸብዩ ምኳን ከስዕበልካ ይኽእል እዩ ወይ ግድን ናይ ሰብ ከይሓወስካ ዘይትዓጉብ ክትከውን ትኽእል። ከም ልምዲ ሒዝካዮ እንተ ደኣ ዓቢኻ።

*** ምሕዝነት ኣብ ምፍጣር፧**

- ኣዝየ መራጺት እየ። ምስ ግዜ ኸኣ ዝያዳ ናይ ምስትውዓል ዓቕመይ እናበረኸን ካብ ሕሉፍ እናተማሃርኩን ስለዝመጽእኩ ልዕሊ ኹሉ ጥዑይ መንፈስን ጸባቕን ሓቂን ዘለዎም ሰባት ጥራይ'የ ክቐርብ ዝደሊ። ዝኾነ ሰብ፡ መሳርሕተይ ጥራይ ስለ ዝኾነ ጥብቕ ኢለ ኣይቀርቦን እየ። ሻሂ ደስቲ ይዘናጋዕ'ዩ፡ ኩሉ ሻሂ መሳትይተይ ግን መሓዛይ'ዩ ማለት ኣይኮነን። ግልጺ ኳንኩ፡ ልቦኻ ሂብካ ተዕልሎም ሰባትሲ ውሑዳት'የም። መረጺ ምኳን የድሊ'ዩ፡ መብዝሕትኦም ካባኻ ዝዋብዩ፡ ዝተመከሩ፡ ብልጫታት ዘለዎም፡ ከኢላታት ሰብ ጽቡቕ ሕልሚ ክኸኑ ስለ ዝኽእሉ መረጸ እየ ዝቐርብ። መረጸ ኸኣ እየ ውሽጠይ ዝህብ፡ ዝቐርቦም ሰባትሲ መወከሲታተይ ክኾኑ እየ ዝደሊ።

# ተክኖሎጂ

## ዕድመ ባተሪ ላፕቶፕና ከነናዋሓሉ ንኽእል መገዲታት

ኣብ ዝበዝሐ ንጥፈታትና ኣብ ኮምፕዩተር እናተጸጋዕና ካብ ንምጽኣ ውሑድ ኣይገበርናን። ሰብ ሓጋዚቱ ዝኾኑት የማይቲ ኢድ'ዩ ሚሂዙ። ኮምፕዩተር ካብ ሓንቲ ሓሳቢቲ ማሽን ክትብዕስ እንከላ ግዝፋ ክንዲ ሓደ ማእከላይ ገዛ ይኸውን ነይሩ። ድሕሪ ነዊሕ ግዜ ዝወሰደ ጻዕርን ምርምርን ስሩፍልጠተኛታት ከኣ ኣብ ጣውላኻ ኣቐሚጥካ ክትጥቀመላ ከም ትኽእል ገይሮም። እዚ ገይሮም ጥራይ ግን ትም ኣይበሉን። እዛ ኣብ ጣውላ እትቕመጥ ኣርባዕተ ዝተፈላለየ ኣካላት ዘለዋ ኮምፕዩተር ኣብ ዝደለኻዮ እዋን ናብ ዝደለኻዮ ቦታ ብቐሊሉ ከተንቀሳቕሳ ትኽእል ኣይነበረትን። እዚ ግድል ንምቅላል ከኣ ኣብ ሰለፍኻ ኣቐሚጥካ ክትሰርሓላ እትኽእል፣ ብቐሊሉ ኣብ ቦርሳኻ ተኸልኪልካያ ክትጓዓዝ ዘኽእል ግዝፊ፣ ብዘይ ቀጥታዊ ጸዓት ንገለ ሰዓታት ክተገልግል ከም ትኽእል ገይሮም ሰሪሖማ። ስሩፍልጠተኛታት ንኸሉ መሳልጥያታትና ተንቀሳቓሲ ክኸውን ከም ዝኽእል ንምግባሩ ገና ይጽዕሩ ኣለው። ምዕባለ ኮምፕዩተር ሓደ ኣብነት እዩ።

ኣብዚ ኣርኪብናሉ ዘለና ግዜ እምበኣር "ላፕቶፕ" ሓንቲ ካብ ኣገደስቲ ዕጥቂና ኰይና ትርከብ። ከም ዝኾኑት ኮምፕዩተር ላፕቶፓትና'ውን ብዓይነት፣ ዓቕሚ፣ ሚዛንን ግዝፊን ይፈላለያ እየን። ዘፈላልየን ረቛሒ ብዙሕ'ኳ እንተ'ሎ፣ ኤለክትሪክስቲ ኣብ ዘይርከበሉ እዋን ዘገልግል ዕድመ ባተሪኣ ንሎሚ ክንጸቅጥ። ላፕቶፕ ዘፍርያ ትካላት ቡብዮዝኤሉ ለውጢ እናገበሩ ይመጽኡ ኣለዉ። ብዝምጋም ክርአ እንከሎ፣ ባተሪ ናይ ሓንቲ ላፕቶፕ ካብ ክልተ ክሳዕ ሰለስተ ሰዓታት ጥራይ'ዩ ዝጸንሕ። እዚ ምስቲ ተጠቃሚ ክፈቱዎ ዘሎ ዕማም ካብን ናብን ክፈላለ ይኽእል'ኳ እንተኾነ፣ ብዝምጋማዊ ዓማም ክርአ እንከሎ ካብኡ ዝሓልፍ ኣይኮነን።



ከም ኩሉ ኤለክትሮኒያዊ መሳርሒታት ከኣ ባተሪ ነጢፉ ዘገልግለሉን ዝደኸመሉን እዋን ኣለዎ። እዚ ንምውጋድ ገለ ጥበባት ክትጥቀም ይከኣል ምኳኑ "www.makeuseof.com" ዝተባህለ መርበብ ይገልጽ። እቲ ቀዳማይ ምርጫ ካልኣይ ባተሪ ብምቕራብ ምሳኻ ተደራቢ ምሓዙ እዩ። እዚም ዝስዕቡ'ውን ንዕድመ ባተሪኻ ብኸመይ ነዊሕ ከተጸንሖ ወይ ብዙሓሽ ክትግልገለሉ ትኽእል ክሕግዙ ምኽሪታት ኣቐሚጡ ኣሎ፤



Windows Vista - Power Options

1. ሓደ ዕማም እናሰራሕካ ካልእ ዘይድሊ ዝተኸፍተ ዕዮ ወይ መሳርሕ እንተ'ሎ ኣቋርጾ። ኣብ ሓደ ግዜ ብዙሕ ዕዮታት ብምእዛዝ ላፕቶፕካ ስራሕ ከተሰክማ ትኽእል ኢኻ። ብባተሪ ኣብ ትሰርሓሉ እዋን ግን ተመራጺ ኣይኮነን። "Ctrl-Alt-Del" ብምጥዋሕ ኑቲ ንዕዮታት ዘማሕድር ገጽ ብምኽፋት ንፈትሾ። ኣብ መርበብ ኢንተርነት ወይ ተወሳኺ ከም ፍላሽ ዝኣመሰለ 'ዲስክ' ብዮጉዳም እንተ ዘይጸንበርና፣ ከም ጸረ-ቫይረስ ዝኣመሰሉ ፕሮግራማት ንምዝኤኡ ደው ኣቢላ ምስራሕ ሓጋዚ'ዩ።

2. ተወሳኽቲ ጉዳማውያን መሳርሒታት ተሸኪዩም እንተ'ለው ንእለዩም። ምስ ላፕቶፕና ብምትሕሓዝ ብዮጉዳም ንጥቀመሎም ተወሳኽቲ መሳርሒታት ኣለው። ከም 'ማውዝ' 'PC cards' 'Wi-Fi' መጉልሒ ድምጺ፣ ብሉቱዝ ከምኡ'ውን ከም ኣይፖድ ወይ ሞባይል ተለፎን ዝኣመሰሉ ምስ ላፕቶፕና ኣራኺብናዮም እንተ ደኣ ኣለና ንዕኦም ኣሊና ክንሰርሕ ዝያዳ ክንግልገል የኽእለና።

3. 'CD/DVDs' ሰድ ወይ ዲቪዲ ኣብ ላፕቶፕና ብምእታው እንጥቀመሉ ኣካል ኮምፕዩተር እዩ። ብባተሪ ኣብ እንጥቀመሉ እዚ ኣካል'ዚ ጥርሑ ምህላው ነረጋግጽ። ምኽንያቱ ላፕቶፕ ኣብ ንኸፍተሉ እዋን እናዞረ ካብቲ ዝርከቡ ጸዓት ባተሪና ክምጎሕ ስለ ዘኸኑ።

4. መብራህቲ ስክሪን ምጉዳል'ውን ሓደ ጠቓሚ ምኽሪ'ዩ። መብራህቲ ናይ ስክሪን ብዙሕ ጸዓት ከህልኽ ይኽእል እዩ። እዚ ኣብዚ ዝጠፍእ ጸዓት ንዕቃብ ንብርሃን ከተመዓራርዮ ይከኣል።

5. ድምጺ ምዕጻው። መጉልሒ ድምጺ ናይ ላፕቶፕና ድምጺ ከም ዘየውጽእ "ሚዩት ምግባር" ሓጋዚ'ዩ።

6. "ስክሪን ሰቨር" - ላፕቶፕና ወሊዕና ንገለ እዋን ኣብ ዘንጥቀመላ ግዜ ኣብ ስክሪን ክመጽእ ዝተፈላለየ ስእሊ፣ ጽሑፍን ካልእን ክንገብር ንኽእል ኢና። ባተሪና ዝያዳ ንነውሕ ዝበለ ግዜ ንኸገልግል እዚ "ስክሪን ሰቨር" ከነጥፍኦ ኣለና።

7. ኣብ ላፕቶፕና ንባተሪና ነመሓድረሉ ገጽ ኣለና። ኣብዚ ገጽ እዚ ብምእታው ንባተሪና ዝሕግዝ ፕሮግራም ክንገብር ንኽእል ኢና።



Windows XP - Power Options

ንሓፈሻዊ ፍልጠት

# ደርዘን ኣገረምቲ ሓቂታት ብዛዕባ ኣካልና!



1. ከባቢ 80-90 ሚእታዊት ካብ ምስትምቓርና ነስተውዕሎ፡ ብናይ ምሽታት ስምዒታትና እዩ።

2. ልብና ኣብ ዓመት ከባቢ 35 ሚልዮን ግዜ ትሃርም። ኣብ ገምጋማዊ ዕድመ ሰብ ከኣ 2.5 ሚልዮን ግዜ ትሃርም።

3. ኣካል ሰብ ከባቢ 5.6 ሊትሮ ደም ኣሎዎ። እዚ 5.6 ሊትሮ ደም ኣብ ምሉእ ኣካልና ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ደቒቕ ሰለስተ ግዜ ይዘውር። ኣብ ሓደ መዓልቲ 19,000 ኪሎሜትሮ ይጓዓዝ። ካብ ራስ-ቄሳር ክሳብ ራስ-ዱሜራ ዘበጽሕ ገማግም ባሕሪና ኣስታት 1 ሽሕ ኪሎሜትሮ እዩ። ኣብ ኣካልና ዝርከብ ደም ኣብ መዓልቲ ካብ ራስ-ቄሳር ናብ ራስ-ዱሜራ 19 ግዜ ይመላለስ ማለት'ዩ። ትኣምኑዎዶ? ግን ከኣ ሓቂ'ዩ።

4. ልቢ ሓደ ሰብ ኣብ ዘመነ ህይወቱ ከባቢ 1 ሚልዮን ፌስቶ ደም ትጭንጉዕ። ሓደ ፌስቶ 100 ሊትሮ ሕሰቡዎ። ናብ ሜትር ኩብ ቀይርኩም ምስ ኣብ ከባቢኹም ዝርከብ ሓጸቢ ወይ ዓበይቲ ባስካ ኣመዛዝኑዎ።

5. ኣብ ሓደ ማእከላይ ሰብ ስርዓተ-ዙረት ደም ዝርከቡ ሻንብቆታት ደም ኣርተራ፡ ቨይናትን ካፒላሪታትን፡ ጫፍንጫፍ ምስ እነላግቦም 100,000 ኪሎሜተሮ (ሚእቲሽሕ) ምሸፈኑ። እዚ ርሕቀት ምስ ፍርቂ ዙርያ መሬት ማዕረ እዩ።

6. ቈርበትና ብገምጋም 2 ሚሊሜትሮ ርጉዲ'ኳ እንተ'ለዎ፡ ሓደ ስምኒት (1/8) ናይ ኣካልና ቀረብ ንሱ'ዩ ዝወስዶ።

7. ሽክና ርእሲ ናብ ሓደ ተሪር ዓጽሚ ዝቑመ ኩይኑ ዝሰምዓና ውሑዳት ኣይኮናን። እንተኾነ ብ22 ዝተፈላለዩ ኣዕጽምቲ ዝቑመ እዩ።

8. ናይ ሓደ ማእከላይ ዕድመ ዘሎዎ ሰብ። ኣብ ስርዓተ ምሕቃቕ መግቢ ዝርከቡ ህዋሳት ተዘርጊሖም ምስ ዝዕቀኑ ካብ 6 ክሳብ 9 ሜትሮ ቍመት ይህሉዎም።

9. ቀያሕቲ ወሃዮታት ደምና ናይ 4 ኣዋርሕ ዕድመ'ዩ ዘሎዎም። ኣብዚ ኣርባዕተ ኣዋርሕ ኣብ ኣካልና ንዝርከቡ ከባቢ 60 ትሪልዮን ካልኦት ዋሃዮታት ይምግቡ። 250,000 ግዜ ምብጻሕ ምስ ኣካየዱ፡ ናብታ ዝተፈጥሩላ ኣንጉዕ (bone marrow) ንኽሞቱ ይምለሱ።

10. ጸጉሪና ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ወርሒ 6 ሚሊሜትሮ (0.006 ሜትሮ) እናወሰኸ ን6 ዓመታት ይነውሕ፤ ድሕሪኡ ግን ምንዋሕ ኣቋሪጹ ኣብ ቦታኡ ካልእ ጸጉሪ ይበቍል።

11. ኣብ ኣፍና ዝነዝዕ ምራቕ ሳሊቫ ኣብ መዓልቲ ከባቢ 600 ሚሊሊትሮ ምራቕ ይነዝዕ። እዚ ዓቐን ክንዲ ክልተ ኮካ ዓድና ማለት'ዩ። ኣብ ኣፍና ኣብ ሓደ መዓልቲ ክንዲ ክልተ ጥርሙዝ ኮካ ዝዓቐኑ ምራቕ ሳሊቫ ይነዝዕ። እቲ ዝቐልጠፈ ሓበሬታ ዘምሓላልፍ ናይ መትኒ ወሃዮ (nerve cell)፡ ሓበሬታ ብኣክሶን ከሕልፉ ብዘገርም ፍጥነት 4.4677 ሜትሮ ኣብ ካልኢት የብጽሑዎ። ቍመትኩም ክንደይ እዩ? ካብ ጽፍሪ እግሪኹም ክሳብ ርእሲኹም ሓበሬታ በዚ ዋሃዮ ክበጽሕ ክንደይ ይወስደሉ?

## ስፖርት

# ኣብ ብሸግለታ ኪንዮ ኣፍሪቃ ኣብ ዓለም ተወዳደርቲ ንኽንከውን

ኤርምያስ ኣስፈሃ

ቅድድም ብሽክለታ ሃገርና ናይ ከባቢ 80 ዓመታት ዕድመ ዘለዎ ኣብ ሕብረተሰብና ዝሰረጸ ሓደ ካብ ተፈተውቲ ዓይነታት ስፖርት'ዩ። ንውድድር ቅድድም ብሽክለታ ኣብ ሃገራት ኣፍሪቃ ብዓብላሊ ወጽኢት እንዕወተሉ ደረጃ በጺሕና ንርከብ። ኣብ ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ኤውሮጳ ግና ብመንጽር'ዚ ኣብ ውድድራት ኣፍሪቃ እነመዝግቦ ዘለና ዓወት ክርአ ኸሎ ብዙሕ ዝተርፈና ከም ዘሎ ርዱእ'ዩ። ኣብ ኤውሮጳዊ ውድድራት ብሓፈሻ፣ ኣብ ዓለም ተሳቲፍና ዓወት ንኽንጐናጸፍን ተቐዳደምቲና ማዕረ ተቐዳደምቲ ዓለም ንኽንዓዙን ክንገብሮም ዘድልየም ተክኖሎጂካዊን ስነ-ፍልጠታዊን ረቛሒታት ኣለዉ።

ሎሚ፣ ኪኖ ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ኣፍሪቃ ኣብ ዓለምለኻዊ ውድድራት ዓወት ንኽነመዝግብ እንሓስበሉ እዋን ኢና በጺሕና ዘለና። ሃገራዊት ጋንታና ብሓፈሻ ተቐዳደምትና ኸኣ ብፍላይ፣ ኣብ ዓበይቲ ውድድራት ኤውሮጳን ዓለምን ዓወት ንኽጐናጸፉ ካብ ኣመጋግባኦምን ዘኃይድዎ ልምምድን ካልእ ከማልእዎ ዘለዎም ረቛሒታትን ከመይ ክኸውን ኣለዎም፧

ነዚ ብዝምልከት፣ ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ዕሙቕ ዝበለ ኣፍልጦ ዘለዎን ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ሃገርና ቀረብ ብዛዕባ ቅድድም ብሽክለታ ሃገርና ዝትንትንን መንእሰይ ተኸለ ነጋሲ ሰፍሕ ዝበለ መብርሂ ሂቡና'ሎ። መንእሰይ ተኸለ ነጋሲ ካብ ፈለማ 90'ታት ኣትሒዙ ተኸታታሊን ኣፍቃርን ቅድድም ብሽክለታ ዝበረ'ዩ። ንሱ፣ ኣብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ናብ ዓውዲ ፍዚክስ ናይ ዲግሪ ምሩቕ'ዩ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ድማ ብዛዕባ ሳይንሳዊ ስነ ፍልጠት ቅድድም ብሽክለታ ንምድህሳሱ ካብ ኢንተርነትን መጽሓፍትን እናተወከሰ ሓደሽቲ ምዕባሌታት ኣብ ምእካብን ንተቐዳደምቲ ሃገርና



ኣብ ምክፋልን ይነጥፍ። ኣብ ኤውሮጳዊ ውድድራት ኣድማዕቲ ንኽንከውን፣ ብቕድድም ብሽክለታ ኣብ ዝለዓለ መድረኽ ንኽንሰጋገርን ክንትግብሮም ዘለናን ዘይንትግብሮምን ረቛሒታት ብዝምልከት ዝሃበና ሓበሬታ ምኽንያት ብምግባር ዘዳለናዮ ጽሑፍ ነቕርበልኩም፦

ንዘለና ጸጋታት ቅድድም ብሽክለታ ብዘበቕዓት ንጥቀመሉ ስለዘለና ኣብ ኣፍሪቃ ዓብለልቲ ኣለና። ኣብ ኤውሮጳዊ'ከ፧ ነዚ ኣመልኪቱ መንእሰይ ተኸለ፥ "ኣብ ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ኤውሮጳ ብዓብኡ ስነ-ፍልጠት ኣሎ። ስነፍልጠታዊ ኣካይዳ ዝፈልጡ ኣካየድቲ፣ ኣሰልጠንቲን ኣለዉ። ብዓብኡ ድማ በቲ ስነ ፍልጠታዊ መንገዲ ዝምርሑ ተቐዳደምቲ ኣለዉ። እዞም ኩሎም ረቛሒታት ተደማሚሮም ኑቲ ብሽክለታ ስለ ዝመርሕዎ'ዩ ድማ ምዕባሌኦም ቅልጡፍ ዝኾነ ዘሎ" ይብል።

ተኸለ ነዚ ኣበርቲ ዘራጉድ ናይ ኮሎምብያዊ ብሉጽ ተቐዳዳማይ ናይሮ ኪንታና'ዩ ከም ኣብነት ዘቕርብ። ኪንታና፣ ኣብ ዩሰኣይ ድሒሩ ተጸንቢሩ ከበቕዕ ዘመዝገቦም ዘሎ ዓወታትን ዘርእዩ ዘሎ ብቕዓትን ልዕሊ'ቶም ቅድሚኡ ዝጸንሑ ተቐዳደምቲ'ዩ። እቲ ብቕልጡፍ ምዕባለ ንቕድሚት ዘሰጉሞ ዘሎ ምስጢር ድማ፣ ዘለዎ ተውህቦ'ኳ እንተኾነ፣ እቲ ዝለዓለ ግና ግዚኡ ብግቡእ ስለ'ተጠቐመሉ ምኽንያት ይገልጽ።

ኣብ ሃገርና፣ ዝጠዝሕ ፍጥር ክብል'ዩ ምስ ብሽክለታ ዝለማመድን ዝዘውርን። ንኣብነት ኣብ ጀመርቲ ተወዳደርቲ ማውንተይን ባይክ፣ ብዙሓት ኣቋውምኦምን ተውህቦኦምን ዝስሕቦ ህጻናትን መንእሰያትን ተቐዳደምቲ ኣለዉ። እዚም ተውህቦ ዘለዎም ኣለሊኻን ፈሊኻን ንዘለዎም ተፈጥሮኣዊ ብቕዓትን ኣቛውማን ተጠቒምካ፣ ካብ ህጻኖቶም ብስነ-ፍልጠታዊ ኢንተርናሽናል ኣካይዳ ብሽክለታ እናተኸተሉ እንተዓብዮም፣ ኣብ ዓለም ንሃገርና ክጸውዑን ጥንዴራና ከምባልብሉን ዝኽእሉ ብርኽት ዝበሉ መንእሰያት ክፈርዩ ምኽኣሉ። እዚ ሓደ ረቛሒ ካብ'ቲ ብደረጃ ኤውሮጳዊ ውድድራት ኣድማዕቲ ንኽንከውን ክንሰርሓሉ ዘለና ረቛሒታት ምኽንያት'ዩ ተኸለ ዝዘረበ።

"ኣብ ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ብሉጽ ተቐዳዳማይ፣ ብልጽቲ ጋንታኡ ንኽትረክብ ናይ

ብዙሓት ሰባት ደምር ስራሕ የድሊ። ንኣብነት ኣብ ሃገርና ብሉጻት ተቓዳደምቲ ዝነበሩን ኣብዚ እዋንዚ ኣብ ካልእ ስራሓት ተዋፊሮም ዝርከቡን ጉዳይም ተቓዳደምቲ ኣለው፤፤ ዝኦም ብግቡእ ኣብ'ቲ ዓውዲ ንኽስተፍን ከተባብዖምን ክንጥቀመሎምን ክንክእል ኣለና። ምኽንያቱ ኣቓዲሞም ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ብዙሕ ተመኩሮታት ስለዘሕለፉ፣ እቲ ዘዋህለልዎ ተመኩሮን ኣብ ዘበኖም ዝቐሰምዎ ትምህርቲን ኣብ ርእሶም ስለዘሎ፣ ኣብ'ቲ ዓውዲ ከም ዝጥፍኡ ገይርካ፣ ነቲ ዘለዎም ተሞክሮ ናብ'ዞም ሕጂ ዘለው ተቓዳደምቲ ከም ዘሰጋግርዎ ክግበር ኣለዎ። እዚ ኸኣ ሓደ ካብ'ቲ ኣብ ዓወትን ምዕባለን ቅድድም ብሽክለታ ሃገርና ሓጋዚ ተራ ከም ዘለዎ ይጠቅስ።

ካልእ፣ ንምዕባለ ተቓዳዳማይ ዝሓልኽ ዘሎ፣ ገለ ገለ ተቓዳደምቲ ዝፍጽምዎ ጌጋታት'ዩ። ንሱ ኸኣ ጌና ጀመርቲ ከለው ኣትሒዞም ብኣዝዩ ክቡራትን ብሉጻትን ብሽክለታ ምውድዳር ይጅምሩ። እታ ብልጽትን ክብርትን ብሽክለታ ኸኣ ፍጥነት'ዩ ዘለዋ እምበር ተኣፋፊት'ያ። ንሳ እትጠልቦ ምክንኻንን ጥንቃቐን እንተዘይገይርካላ ዝኾነ ንብረት ክተባላሹ ትኽእል። ዝኸበረ ንብረት ስለዘለዋ ድማ ንመጸገኒኣ ክቡር ዝበለ ገንዘብን ንብረትን'ያ እትሓትት። ኣብ ኤውሮጳ ሓደ ተቓዳዳማይ ደረጃ እናወሰኸ ክኸይድ ከሎ ብኡኡ መንጸር'ውን ልዕል ዝበለት ብሽክለታ ዝውንንሞ፣ ዝ'ውን ከስተተባህሉ ከም ዘለና'ዩ ዝሕብር።

ፕሮፌሽናል ትሬነር'ውን ኣብ ምዕባለ ሓደ ተቓዳዳማይ ኣገዳሲ ምኳኑ ዝገልጽ። ፕሮፌሽናል ትሬነር ንተቓዳዳማይ ፕሮግራማት ልምምድ ዝሰርሑ ምሉእ ናይ ቅድድም ብሽክለታ ሳይንሳዊ ኣፍልጦ ዘለዎን ንጀማሪ ተቓዳዳማይ ብዛዕባ ቅድድም ብሽክለታ ፍልጠት ከቕስሞን ክሕግዞን ዝኽእል ሰብ ማለት'ዩ። ኣብ ኤውሮጳ ዘለው ተቓዳደምቲ ሓደ ካብ'ቲ ብልጭኦም ንፍሲ ወከፍ ተቓዳዳማይ ፕሮፌሽናል ትሬነር ኣለዎም። ብኢንተርኔት ኣብ ዘለውዎ ቦታ ልምምድ ይመጽኦም፣ እቲ ልምምድ ከኣ ዲዛይንድ ዝኾነ'ዩ። ነቲ ዲዛይንድ ዝተገብረሉ ልምምድ ከኣ ኣብ ተግባር የውዕልዎን ይዕወትሉን። ብዓዚ ኣገዳሲ ዝኸይድ ተቓዳዳማይ ናይ ምጭብባጥ ጭዋዳ( ኢንጁሪድ)ን ሕማምን ከጋጥሞ ዘለዎ ተኽእሎ ውሑድ ኮይኑ፣ ኣብ ዝሓጸረ እዋን ከኣ ልዑል ብቕዓትን ውጽኢትን ከንጸብርቕ ከም ዝኽእል ዚ. ኣካይዳ'ዚ ኸኣ ክንክተሎ ከም ዘለና ኪይገለጸ ኣይሓለፈን። ብዘይካ'ዚ፡ኣመጋግባ ኣብ ዓወት ሓደ ተቓዳዳማይ ሓጋዚ ምኳኑ ዝጠቕስ ተኸለ፣ ተቓዳደምቲና ዝወስድዎ ዝበልዕዎ መግቢን ዝስተ ፈሳሲን ምስ'ቲ ቅድድም ብሽክለታ ዝጠልቦ ዘይቃዶ'ዩ። ንኣብነት ኣብ ልምምድን ውድድርን መጠን ማይ ብዝግቡእ ዝወስዱ ተቓዳደምቲ ውሑዳት'የም። ካብቲ ክኾና ዝግቡእ ንታሕቲ መጠን ማይ ብምውሳዶም ከኣ ናይ ዲሃይድረሽን ጸገማት ዘጋጥሞም ተቓዳደምቲ ኣለው" ይብል። ቀጺሉ፦ ተቓዳደምቲ ሃገርና ካብቶም ናይ ኤውሮጳ ተቓዳደምቲ ዝያዳ ዘርብሖም መግቢታት ክረኽቡ ዕድላት ኣለዎም። ምኽንያቱ ኣብዚ እዋን ኣብ ኤውሮጳ ተፈጥሮኣዊ ኣመጋግባ እናጠፍአ ብ ኣርቲፍሻል ዝኾነ ኣመጋግባ እናደኸቡ'የም ዝኸዱ ዘለው። ኣብ ሃገርና ግና ብቐጥታ ካብ ሕርሻ ክንረኽቦ እንኽእል ብዋጋ ሕሱር መግቢታት ኣለና። እዚ ተፈጥሮኣዊ ዝኾነ መግቢ ኸኣ ንተቓዳዳማይ ብሽክለታ ጠቓሚን ሓጋዚን'ዩ።

ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ዝበዝሑ ተቓዳደምቲ ሃገርና ልምምድን ውድድርን ምስ ኣካየዱ ፓስታ ብቐጻሊ ክምገቡ'የም ዝርኣዩ። ፓስታ ኢነርጂ ዝርከቦ መግቢ'ኳ እንተኾነ፣ ብኽንደይ መጠን ክበልዕዎ ኣለዎም ግና ክፈልጡ ጸቢቕ'ዩ። ብዘይካ ፓስታ'ውን ነቲ ዝሃልኾዎ ኢነርጂ፣ ብኻርቦሃይድሬትን ግሉኮስን ክትክእዎ ክሓስቡ ኣለዎም። ፓስታ ኢንተርናሽናል መግቢ ናይ ተቓዳደምቲ ኣይኮነን። ስለዚ፣ ተቓዳደምቲ ዝምገብዎን ዝሰትይዎን ምስ ዝኸይድዎ ልምምድን ኣካላዊ ክብደቶምን ዝሰነየ ክኸውን ኣለዎ። ብዘይካ'ዚ ተቓዳደምቲና ብዛዕባ ስርዓተ ኣመጋግባ ዝምልከት መሰረታዊ ትምህርቲ ንኽረኽቡ ባይታ ክጣጥሓሎም ከም ዝግቡእ ካብ ስርዓተ ኣመጋግባ ዝረኽብዎ ረብሓታት ከኣ ኣብ ዓወታት ውልቆምን ሃገሮምን ዓቢ ግደ ከም ዘለዎ ተኸለ ኣይሓብኣን።

መንእሰይ ተኸለ፣ ንተቓዳደምቲ ኣገዳሲን ንፕሮፌሽናላት ተቓዳደምቲ ብግቡእ ዝጥቀምሉን ዝዕወቶምን ዘሎ ኢሉ ዝጠቐሶ ኸኣ ስትሬቺንግ( ሰውነት ምዝርጋሕ)'ዩ። ንሱ፦ ኣብ ሃገርና ገለ ገለ ተቓዳደምቲ ልምምድ ድሕሪ ምኽያዶም ገዛኦም ከይዶም ኮፍ ዝብሉ ኣለው። ቅድሚን ድሕሪን ልምምድ ግና ወላ ኣብ ገዛኦም ኮይኖም ስትሬቺንግ ምስ ዝሰርሑ ንምዕባለኦም ሓጋዚ'ዩ። ምኽንያቱ ስትሬቺንግ ዘይገብር ተቓዳዳማይ ኣካላዊ መጉዳእቲ( ኢንጁርድ) ከጋጥሞ ዘለዎ ተኽእሎ ልዑል ምኳኑ ብዝተኻየደ መጽናዕቲ ከም ዝተረጋገጸ ብምጥቃስ፣ ብዘይካ'ዚ፣ ማሳጅ( ምድራዝ ጭዋዳታት)'ውን ንተቓዳዳማይ ጠቓሚ ምኳኑ ይሕብር። ይኹን'ምበር ማሳጅ ብኽኢላታት ክምራሕ ኣለዎ። ምኽንያቱ እቶም ማሳጅ ዝኸይዱ ሰባት፣ ንተቓዳዳማይ ኣየናይ ማሽል ናይ ተቓዳዳማይ'ዩ ሰሪሑን ሃሊኹን ብግቡእ ፈሊጦም ብግቡእ ማሳጅ ክኸይዱ ይግባእ። ኣብ'ዚ ገለ ገለ ማሳጅ ዝኸይዱ ሰባት ኣፍልጦ ካብ ዘይምህላው፣ ንተቓዳደምቲ ክጠቕምዎም ዝሓስቡ ዝጎድእዎም ከም ዘጋጥሞ'ዩ ዝዘረበ።

ዝኾነ ተቓዳዳማይ ኣብ ዝለዓለ ብቕዓት ንኽበጽሕ ብዙሕ ብደሆታት'ዩ ዝሓልፍ። እቲ ዝኸበደ ግና ናብ ዝለዓለ ብቕዓት ንኽበጽሕ ዝሕልፎም ጸዕርታት ዘይኮነስ፣ ብቕዓቱ ንምዕቃብ'ዩ። ብቕዓቱ ድማ ቀጻሊ ውድድራት ብምርካብ'ዩ ዝዕቀብ። ወይ'ውን ወላ ውድድራት ብውሑድ ዓቕሚ ይካየድ፣ ሓደ ተቓዳዳማይ ቅድሚ ክልተ ኣዋርሕ ኣትሒዙ መዓስ ዕለት፣ ኣበይ ጽርግያን ቦታን ውድድር ከም ዝካየድ ኣቐዲሙ ምሉእ ሓበሬታ እንተረኺቡ፣ ተቓዳዳማይ ዓመት ምሉእ ኣብ ልምምድ ክቃላይ ይኽእል። ኣብ ልምምድ እንተሎ ኸኣ ኣብ ዝደለየ ብቕዓት ኣሎ ማለት'ዩ። ብኸመይ ይዳሎ ኣቐዲሙ ስለዝፈልጥ ከኣ ነቲ ውድድር ዝድልዮ ዲዛይን የውጽእን ልምምዳት የካይድን። ውድድር እንተዘየሎን መዓስ ዕለት ይቀዳደም እንተዘይፈለጠን ግን፣ ተቓዳደምቲ ልምምድ ክገብሩ ስለዘይቅሰቡ ኣብ ጽልዋ ተቓዳደምቲ ዓቢ ሃስያ ኣለዎ ብምስራት ሓበሬታ ተኸለ።

# ዘለኩ ደኣ !



## ወይ'ዚ ፍጥረትና!

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣሚባ ዝበሃል ህዋስ ትፈልጥዎ ኢኹም። ኩብደና ዘሕምመና ንሱን ኣሕዋቱን እዮም። ንሕና ደቂሰባት ብጥንስን ሕርስን ኢና ንራባሕ። ሓደ ሰብ ዓቐሚ ኣዳም ምስ በጽሐ ምስ ዓቐመ ሄዋን ዝበጽሐት ሰብ ተዋሲቡ ህጻን ይወልድ። ብማተማቲክስ እንተርኢናዮ ድማ፥

1 ኣዳም x 1 ሄዋን = ኣቦ + ኣደ + ህጻን = 3

ስለዚ 1 ዝረብሖ 1 ሰለስተ ይኸውን ኣሎ ማለት እዩ። እዚ ንስነ-ቁጽሪ ኢጋጠምዎ ዘሎ "ቻለንጅ" እዩ። እንደገና ንሓንቲ ጥንስቲ እተወሰደና እዛ ፍሩዳር 1 ይጉድላ እሞ 2 ትኸውን። ብስነ-ቁጽሪ 1 - 1 = 2 ዝብል መልሲ ንረክብ ኣሎና ማለት እዩ። ኣብ ማተማቲክስ ግና 1 - 1 መልሱ 0 እዩ። እሞ እቲ ሓደ ደኣ ካበይ ይመጽእ ኣሎ፧ መስከናይ ማተማቲካ በዞ ግድል እዚኣ ንዘመናት እዩ ተጻሊሉ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣሚባ ከም ናትና ብጥንስን ሕርስን ኣይኮነን ዝራባሕ። ሓደ ኣሚባ ዓቐሚ ኣሚባ (ዓቐሚ ኣዳም ዓይነት) ምስ በጽሐ ወይ ምስ ጎበዘ፥ ኣብ ክንዲ ዝምርያ ኣብ ክልተ እዩ ዝምቀል። እቲ ዕድሚኡ ዘኽለለ ኣሚባ ናብ ክልተ መንእሰያት ኣሚባ ይቕየር። እቲ ምምቕቓል ኣብ ሓጺር ሰዓታት እዩ። ኣሚባ እንተኺንካ ክትብልፅን ክትሰትን ክትመቓቐልን ኢኻ ትውዕል (ኬፍ ኣለዎ ያግስ!)

ናይ ሰብ'ውን ከም ናይ ኣሚባ እንተዝኸውን ጸቡቕ ነይሩ። 18 ዓመት ምስ ገበርኩ ኣብ ክልተ ትምቀል። ክልተ ደቂ 9 ዓመት ትኸውን ማለት'ዩ። (ሲምፕል ላይፍ) ወደይ ... ጓለይ ... ሰበይተይ ... ሓፍተይ ... ሓወይ ... ኣደይ ... ኣሞይ ... ሓትነይ ... ኣኮይ ... ሓወቦይ ... ሓኖይ ... ዞማይ ... ሓሞይ ... ሓሙተይ ... ኣባሓጎይ ... ዓባየይ ... ዝበሃል የብልካን። (ሓበሻስ ዘመዱ ክበዝሕ) ወደይ ከጠምቕ ... ጓለይ ከምርዕ ... ተዝኽር ኣቦይ ... ንግደት ግዝውትና ... ቅዱስ ሚካኤል ኣብ ዓመቱ ወዘተ ዝበሃል የብልካን። 18 ዓመት ምስ ገበርካ ኣብ ክልተ ትምቀል። እተፆም ክልተ ኸኣ ኣብ ክልተ ክምቀሉ እዮም። ምናልባት ኣብ'ዚ ናይ ሞት ነገር ኪጋጥም ከሎ ክትኣንግር ከሎኻ ፍልይ ዝበለ እዩ፥

ንስኻ፥ "ኣንታ እቲ ጎረቤትና እንደዩ ሞይቱ?"

ካልእ፥ "እንታይ ደኣ ኢጋጠምዎ?"

ንስኻ፥ "ለይቲ ኣብ ክልተ እናተመቕለ እዩ ሞይቱ"

ካልእ፥ "እዚ ኹሉ ሕክምናዊ ጎስጎስ እናተገብረ! ኣብ ክልተ ምምቃል እኮ ቀሊል ኣይኮነን። ወርሓዊ ኣብ ሕክምና "ቸክ" ክገብር ነይርዎ።

ንስኻ፥ "ሓቅኻ ግና እቲ ኣብ ክልተ ዝምቀለሉ ግዜ ከይፈለጦ እዩ ጸኒሑ። ኣብ ክልተ ክምቀል ኩብል ምጥዋ ምስ በለ ጠረሰ ኢሉ ሞይቱ።"

ካልእ፥ "እንታይ ትብል ወደይ! በል ኣነ'ውን ጸባሕ ኣብ ክልተ ክምቀል እየ እሞ መን ይፈልጥ 'ተዘይተራኺብናስ ቻው"

ንስኻ፥ "ዋው ኮንግራጁለሽን፥ ቴክኬር ... ሰናይ ምምቕቓል!"

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣዕዋፍ ክራብሓ እንክለዋ ብእንቋቑሖ እየን ዝራብሓ። ደርሆ እዛ ምሳና ትነብር ዑፍ፥ እቲ እንቋቑሖ ኣብ ኩብዳ እንከሎ ተባዕታይ የውሰብ እሞ "ፈርትላይዝድ" ይኸውን። እዚ ዝተጸገዐ እንቋቑሖ ምስ ተወልደ ኣንስተይቲ ደርሆ ትሓቅፎ። ድሕሪ ገለ መዓልታት ጨቓዊት ኮይናም ይንቀሓ። ስለዚ ደርሆ ማህጸን የብላን። እቲ ኣብ ወዲ ሰብ ማህጸን ትህቦ ኣገልግሎት፥ እዛ ንሕና ማሕጸን እንብላ ኑቲ ኣገልግሎት ትፍጽሞ። ስለዚ ኣዕዋፍ ሞባይል ማህጸን እዩ ዘለወን። እቲ እንቋቑሖ ኢልና ዝዘእና ንበልዖ ነገር ብኻልእ ኣዘራርባ ማህጸን ኢና ንበልዕ ዘሎና። ሓንቲ ደርሆ 12 እንቋቑሖ እንተሓቐፈት 12 ማህጸን ኣብ ንጡፍ ስራሕ ኣሎ ማለት እዩ። እቲ እንቋቑሖ ከም ማህጸን ብምግልጋሉ ንደረወህ ዓበዩ ብልጫ ሂብወን እዩ።

1. ከም ናይ ሰብ ን9 ወርሒ ኩብደን ተርብብበ ኣለን ኣይጸንሓን።

2. ወርሓዊ ቸክ ክገብራ ናብ ሆስፒታል ኣይመላለሳን። (ቀሊብ ቂልዓ ክፈል ኣለን ኣይክሰን እየን)

3. ከምኡ'ውን እቲ ኣብ ግዜ ሕርሲ ዘጋጥም ሽግርን ሕማምን ድማ ኣየጋጥመንን። ስለዚ ኣብ ምርባሕ ካብ ናይ ሰብ ናይ ደረወህ ይጥዕም። እዘን ኣሓትና ካብ ህጻንሲ ብኻ እንቋቑሖ ወሊደን። ይኹን'ምበር ደረወህ እዞሞዝር ዝሃቦም ዓበዩ ጸጋ እናሃለወ ዘይጥቀምሉ ነገር ከአ ኣለዎም።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ደርሆ መንፈርፈር ከለዋ ግና ኣይትነፍርን። እንታይ ኮይና መንፈርፈራ ዘይትጥቀምሉ። መንፈርፈራ ተጠቒማ ናጽነታ ዘይትእውጅ እንታይ ኮይና እያ፧ ዘለዋ ክእለት ስለዘይተጠቐመትሉ፥ እዚ ምስ ደቂ ሰብ እናነበረት ኣደዳ ሰቓይን ሕማምን፥ ኣደዳ ምሕራድን ምጥባስን ኮይና ትርከብ ኣላ። ዘገርም እዩ! ከመይ ዝበለ መንፈርፈር ንዘመናት ባኺኑ ክተርፍሲ የሕዝን እዩ። ግና ኸኣ እዞሞዝር ከም

ፎርማ ጥራይ ገይሩላ ይኸውን። እግዚሄር ዝሰርሐ ጥራይ ዘይኮነ እንሓንሳእ ከም ፎርማ ጥራይ ዝገልግል እውን ዝጉብረልካ ነገራት ኣሎ። ንኣብነት፣ ኣብ ኣፍልቢ ደቂተባዕትዮ ዘሎ ጡብ ምንም ኣገልግሎት የብሉን። እንተኾነ ክትሕንበስ ኢልካ ክዳውንትኻ ምስ ኣውጻእካዮ፣ እዞን ክልተ ውጥም ዝበላ ነገራት ኑቲ ኣፍ ልብኻ ግርማ ይህባኦ። ንሰን እንተዘይህልዋ ግና ኣፍልብኻ መወልዲ ዘይብላ ጸፋሕ ቴፕ ክመስል እዩ። መንፈርፈር ናይ ደርሆን ጡብ ናይ ደቂተባዕትዮን ቁንቑኛኡ ኣይፈለጥናዮን ዘሎና። ናይ ጡብ ነገር ካብ ተላዕለ፣ ኣብ ናይ ደቀንስትዮ ጡብ እንተመጺእና ግን፣ ከምቲ ንገለ መንእሰያት ዝመስሎም ፎርማ ወይ መስሕብ ጥራይ ዘይኮነ ብዙሕ ቀምነገር'ዩ ዘለዎ። ህጻን ምስ ተወልደ ንሽዱሽተ ወርሒ ዝኣክል ብሕማማት ንኸይጥቃዕ ካብ ኣዲኡ ዝመጸ መከላኸሊ ሕማማት ኣሎ። ንፍዮ ኣይሓምምን'ዩ፣ ፍሮማይ ኣይሓምምን'ዩ ወዘተ ከምኡ'ውን ብዓይነቱ ብትሕዝቶኡን ኣብ ዓለም ዝበለጸ ጸባ የፍሪ። ኣብ ሓደ እዋን ከም ሱፐር ማርኬትን ከም ፋርማሰን የገልግል ማለት እዩ። ኣብዚ እኹል ኣገልግሎት!

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ዓሶ ዘሕምመና “ፕላዝሞድዩም” ዝተባህለ ህዋስ ክራባሕ ሰብን ጣንጡን ይጥቀም። ፕላዝሞድዩም ካብ ኣፍ ጣንጡ ኣብ ደምና ምስ ኣተወ ድሕሪ ናይ ፍርቂ ሰዓት ዑደት ኣብ ጸላም ኩብድና ይበጽሕ። ነፍሲወከፍ ዝኣተወ ፕላዝሞድዩም፣ ኣብ ነፍሲወከፍ ዋህዮ ጸላም ኩብዲ ብምእታው ኣብ ዉሽጢ እቲ ዋህዮ እናበልዐን እናሰተየን ክመቻቐል ይጅምር። ተመቻቒሉ ተመቻቒሉ ምስ በዝሐ፣ እቲ ዋህዮ ይጸቦ፣ ኑቲ ዋህዮ ተኸሲምዎ ይወጹ። ሻቡ እንደገና ኣብ ዑደት ደም ይኣትዉ። እቶም ኣብ ዉሽጢ ደምና ዘለዉ ውተሃደራት ሰቡትና (ፋጎሳይትስ) ኑቶም ኣብ ዑደት ደም ኣትዮም ዘለዉ ፕላዝሞድዩም ኣረርኪቦም የጓድልሎም። ገለ ካብዚኣቶም ግና ኣብ “ኮርፓስክል” ዝበሃል ቀይሕ ዋህዮ ደም፣ ሽፋኑ ቀዲዶም ብምእታው እንደገና ምርባሕ ይጅምሩ። እቶም ኣብ “ሬድ ኮርፓስክል” ኣትዮም ዘለዉ ፕላዝሞድያ ናይ'ቲ ዋህዮ፣ ሄሞግሎቢንን ካልእ መግብታትን እናበልዑ ብቐልጡፍ ይመቻቐሉን ይራብሑን። ካብ ሓደ ኮርፓስክል ጥራይ ኣሽሓት ፕላዝሞድያ ይወጹ። እዞም ካብ ኮርፓስክል ዝወጹ ፕላዝሞድያ እንደገና ናብ ካልኦት ዋህዮታት ብምእታው ይራብሑ። ኑቲ ኣትዮምሉ ዘለዉ ዋህዮታት ድማ ይትኩስዎ። ኣብ'ዚ ድማ ብዙሓት ሬሳታት ናይ ዋህዮታትና ይህልዉ። ምብዛሕ ናይ'ዞም ሬሳታት ኣብ ደምና ድማ ረስኒ ይጉብረልና። ኣብ ዓለም ጃምላዊ ህልቂት የሕዘንካ እዩ። ኣብ ዉሽጢ ኑብስኻ ጃምላዊ ህልቂት ግና የርስዐካ እዩ።

እዞም ፕላዝሞድያ ብብዝሒ ንዋህዮታትና ምስ ኣጥቅዑ፣ እቲ ግዳይ ዋሕዲ ደምን ብርቱዕ ድኻምን ይህልዎ። ይኹን እምበር ንሳቶም ምርባሕ ይቕጽሉ። ሚልዮናት፣ ቢልዮናት፣ ትሪልዮናት፣ ኩንቲልዮናት ይኾኑ። እቲ ሰብ ረስኒ ‘ናበርትየ ይኸይድ። ሽዑ ካብ'ቶም ኣብ ምብላዕን ምስታይን ምምቕቓልን (ኣብ ፈንጠዚያ) ጥራይ ዘለዉ ፕላዝሞድያ፣ ሓደ ብዕድመ ድፍእ ዝበለ ፕላዝሞድዩም ፋላሲፓርም ዝተባህለ ሱበኣይ መደረ የስምዕ፣

“ስምዑ! ብኸላ ይብርትዕ ኣሎ። እዛ ዘሎናያ ዓለም ብሸነኽ ርእሳን እግራን ብርቱዕ ዋዒ ኣሎ። እዚ ዋዕ'ዚ እንተቐጺሉ “ግሪንዳንስ ኢፈክት” ከስዕበልና ይኽእል እዩ። ንባዕላ እታ ንኩብረላ ዘሎና ዓለም (ፕላኔት) ብሸምዚ ዓይነት ብኸላ ክት...” ምስ በለ፣ እታ ዝኮብሩላ ዓለም ብኹቱር ብኸላ ሞይታ። ፕላኔቶም ሞይታ። እቲ ግዳይ ዓሶ ሞይቱ። እቲ ግዳይ ግዳ ሓደ፣ ንሳቶም ብቢልዮናት እዮም ጠፊኦም። ተተሓሒዞም ኣብ ዝሕልቲ መቓብር ወሪዶም። እቲ ኣካል ናይ'ቲ ግዳይ፣ ናይ ኣጥፊእካ ጥፋእ ስጉምቲ እዩ ወሲዱ። (ኩሉ ግዜ እሕ እናበልና ብሕማም ክንሳቐ የብልናን።) እንሓንሳብ ኑቲ ኣሕሚሙና ዘሎ ባክተርያ ወይ ቫይረስ ለኪምናዮ ክንጠፍእ ክንሓስብ ኣሎና። ባክተርያ ይመውት፣ ንሰኻ ትመውት። ምናልባት እንተሓወኸ ... ምናልባት እንተገደፈኒ ... እናበልና ኑቲ ባክተርያ ዕድል ክንህቦ የብልናን። ምኽሪ ሞያዊ።

እቲ ግዳይ ኑቶም ፕላዝሞድያ እንተተጻዊርዎም እቶም ኩሎም ሓደ ዓይነት ዝነበሩን ብዘይ ተባዕታይን ኣንስታይን ናብ ዝተፈላለዩ ደረጃታት ክራብሑ ዝጸንሑ ፕላዝሞድያ ብቐርጸን ዓይነትን ክፈላለዩ ይጅምሩ። ሓደ ተባዕታይ ሓንቲ ኣንስታይ ይኾኑ። እዚኣቶም ደም ሰብ ክትምገብ እትመጽእ ኣንስተይቲ ጣንጡ ተጸብዮም፣ ምስ ደምና ተመጺዮም ኣብ ኑብሳ ይኣትዉ። እንደገና እቲ ዑደት ቃልሲ ንምንባር ድማ ይቕጽልዎ። ከምዚ ዓይነት ምርባሕሲ ኣይሃብናን። ኣብ ምርባሕ ንዓይ ባህ ዝብለኒ ዓይነት ኣረባብሓ ኣሎ። ሓደ “ኮፕሮሞናስ” ዝበሃል ብዓይኒ ዘይረአ ሕዋስ ኣብ መዓንጣ ዑንቅርያብን ኣብ ቀልቀሉን ይኑብር። እዚ ኮፕሮሞናስ ኣብ ቀልቀል እንቅርዖብ እናተመቻቐለ ይራባሕ። ዳሕራይ እቲ ዝራብሓሉ ቀልቀል እንቅርያብ እናነቐጸ ክኸይድ ከሎ፣ እቲ ኮፕሮሞናስ ቅርጹን ዓይነቱን ይቕይር። ሓደ ተባዕታይ ይኸውን፣ ሓንቲ ኣንስተይቲ ይኸውን። እንተኾነ ግብረ ስጋ ኣይፍጽሙን እዮም። ይቀራረቡ እሞ ትትንኸፍ ምስ ኣበሉ ክልቲኦም ይመኩ። ከም ሽምዓ መኺኾም ሓደ ይኾኑ። ሓደ ምስ ኮኑ፣ ንኽልቲኦም ዝሸፍን ተሪር መሸፈኒ (cyst) ይፍጥር እሞ፣ ኣብ ዉሽጡ ሕጽኖቶም ኣብ ማይ ወይ ኣብ ሻኻ ኮይኖም የሕልፉ። ሻቡ ብእንቅሩያብ ተዋሒጦም ብመዓንጣኡ ገይሮም ምስ ቀልቀሉ ንግዳም ይወጹ። እቲ ተባዕታይን ኣንስተይትን መኺኾም ዘቑምዎ ኣካል፣ ካብ'ቲ መሸፈኒኡ ወጺኡ ክመቻቐል ይጅምር። እቲ ቀልቀል ናይ ዕንቅርያብ እናነቐጸ ምስ ከደ ኸኣ ከምታ ናይ መጀመርታ ናብ ተባዕታይን ኣንስታይን ተቐይሩ፣ ብፍቕሪ ምምካኽ ይጅምር። (እዚኣ እያ ንዓይ ኬፍ እትህበኒ - ምምካኽ)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣብ ጽውጽዋያት ኣማልኽቲ ናይ ግሪኽ፣ ሄርመስ ምስ ኣፍሮዳይት ክቱር ፍቕሪ ሒዝዎ። ንሳ እውን ብፍቕሩ ዕብድብድ በለት። ክልቲኦም ብፍቕሪ ረሲኖም እንከለዉ፣ ሓንቲ መዓልቲ ትቕርርብ እንተበሉሲ መኺኾም። ንሳ መኺኻ፣ ንሱ መኺኹ። ኩሉ ኣካላቶም ተወሃሂዱ ሓደ ኮይኖም ክንሱ፣ ናይ ክልቲኦም ብልዕቲ ግና ኣይተሓዋወሰን። ልዕሎን ትሕቶን ኮይኑ ኣብ'ቲ ዝከበሮ ቦታ ይረአ ነይሩ። ኣብ ሓደ ሰብ ናይ ተባዕታይን ኣንስታይን ብልዕቲ ዝተራእየሉ፣ መጀመርታ ኣብኦም እዩ። ካብኡ ንነየው ከኣ ብተፈጥሮኦም

ናይ ተባዕታይን ኣንስታይን ጾታ ሒዞም ዝውለዱ ሰባት ብእንግሊዝኛ ሄርሞፍሮዳይት ተባሂሎም ይጽውዑ ኣለው።

ዘልኩ ደኣ፡ ዘልኩሲ፡ ናይ ሰብ ኣፈጣጥራ እውን ከም ኮፕሮሞናስ ወይ ፍቕሪ ናይ ሀርመስ ምምካኽ ኣላታ። ብሚልዮናት ዝቑጸሩ ዘርኢ ወዲ ተባዕታይ ኣብ ማህጸን ኣትዮም ናይ ልቦም ይጎዩ። ከምዚ ሃገራዊ ጉያ ማራቶን እዩ ዝመስል። ኩልኻ ትጎዩ፡ ናበይ እዮም ዝጎዩ፧ ናብ'ታ ብፍቕሪ ኑዲዶምላ ዘለዉ እንቋቑሖ እዮም ዝጎዩ። ዘገርም እዩ። ንሓንቲ እንቋቑሖስ 300 ሚልዮን ዘርኢ (sperm)። እዚ ዘዩድሊ ክሳራ እዚ፡ ኑቲ ቁጠባ ዓለምና ብኣሉታ ክጸልዎዶ ኣይክእልን፧ በንጻሩ እታ ጓለ'ንስተይቲ ኸኣ 300 ሚልዮን እንቋቑሖ ኣብ ማህጸና ቀሪባ እንተጸንሐትከ፧ ዓሌትና ከምዚ ሕጂ ዘሎናዮ ዘይኮነ፡ ከም ጻጸ ዓይነት ምኾነና። ንምልእቲ ዓለም ከኣ ሓንቲ ንግስቲ ምወለደታ። ንጻጸ፡ ንፍልሖ፡ ንህዝቢ ሓንቲ ንግስቲ እያ ትወልዶም።

ንእግረ መገደይ ኣብ ጻጸ እቲ ዘገርም ነገሩ፡ እቲ ሕብረተ-ጻጸ ኣብ ዝተወሰነ ግዜ ብምሉኦ ይኣርግ። ነፍሲወከፍ ኣባላት ናይ'ታ ኣረጊት ማሕበረ-ጻጸ መንፈርፈር የብቁል። ኣብ ሓንቲ ዝተወሰነት ናይ ዜሮ ሰዓት ከኣ እቲ መንፈርፈር ዘብቈለ ኣረጊት ማሕበረ-ጻጸ፡ ካብ'ቲ ጉድጓድ ነፊሩ ንሓዋሩ ይጠፍእ። እታ ንግስቲ፡ እቶም ድሮ ወሊዳቶም ዝጸንሐት ሓደስቲ ጻጸ ነቒሖም ስርሖም ይጅምሩ። ብቛንቋ ትግረ፥ "ኣቕሕሞ ዶል በደ ደኑበር ወደ" ዝብል ምስላ ኣሎ። "ጻጸ እንክጠፍእ፡ መንፈርፈር የውጽእ" እዩ ትርጉሙ። ናትና ኸኣ ከምዚ ናይ ጻጸ እንተዝኸውን እንበዓል ኣነስ ቀደም ነፈርና ምኾንና።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እቲ ፍረ ዘርኢ ተባዕታይ ብልክዕ እንተተጠቒምናሉ ሓደ ሰብ መዓልታዊ ሰጋዊ ርክብ እናገበረ፡ ኣብ ወርሒ ንጠቕላላ ህዝቢ ዓለም (7 ቢልዮን) ክወልድ ይኽእል። (እንተኾነ ክሳብ ሕጂ ወዲ ሰብ ኑቲ ኽሳራ ብዕቱብ ዝረኣዮ ኣይመስለን) ካብ'ዞም 300 ሚልዮን ዘርኢ ወዲ ተባዕታይ እቲ ዝዕወት ሓደ እዩ። ብዘኾነ ግና ሕማቕ ኣሎ ጽቡቕ ኣሎ፡ ኣብ'ዞም ዝጎዩ ዘለዉ ፍረ ዘርኢ ወዲ ተባዕታይ እንተሃሊኹ፡ ኣብ'ቲ ጉያ ብቐዳማይ ዘይምኻኑ። እቲ ፍረ ዘርኢ ነታ እንቋቑሖ ብርእሱ እናተጋጨወ እዩ ዝፍትና። ሚልዮናት እናፈተኑ፡ እናፈተኑ ይሓልፉ፡ ቡቲ ፈተነ እቲ መሸፈኒ ናይ'ቲ እንቋቑሖ እናረቐቐ ይኸይድ። ሽዑ ሓደ ዕድለኛ ናብ'ታ እንቋቑሖ ድርግም ይብላ። እቲ ርሱን ፍቕሪ ንኽልቲኦም የምከኾም። ምኽኽ ይብሉ። እቶም ዝተረፉ ሚልዮናት ፍረ ዘርኢ ርችት ብምትኳሰን ርሑስ ጋማ ዝብል ደርፊ ብምድራፍን ሓጎሶም ይገልጹ። ድሕሪ ቕሩብ ሰዓታት ድማ ኣደዳ ሞትን ሰደትን ይኾኑ። ኣልሙሂም ንሕና እንቋዕ ንመክኽ ኣይኮንና። እንበዓል ኣነ ፍቕሪ ብከኣሽቱና ስለዝጀመርናዮ ቅድሚ 40 ዓመት መኺኽና ምኾንና። ተመስገን ጎይታይ!! እቲ ብፍቕሪ ምምካኽ



ኣሎ እንደዩ፡ ግና እንቋዕ ምጡን ገበረልና።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ንወዲ ሰብ እታ ቀንዲ መራብሒቱ ጓለንስተይቲ እያ። ሀይ! ትሽዓተ ወርሒ ምሉእ ኩብድኻ ተተርቢብካ ግትር ግትር ኢልካ ምኻድ ቀሊል ኣይኮነን። ጠኒስካ፡ ሓሪስካ፡ ኣጥቢኻ፡ ሓዚልካ ምዕባይ ከቢድ ትብዓትን ተወፋይነትን መስዋእትነትን ዝሓትት እዩ። ስለ ተወፋይነታ ድማ ኣደ ወትሩ ፍቕርትን ክብርትን ኮይና ትነብር። ሓንቲ ኣመሪካዊት ኮመድያን ንኽብደት ናይ ሕርሲ ክትገልጽ፡ ኣፍካ ብኽልተ ኢድካ መጢጥካ ርእስኻ ብእኡ ከም ምውጻእ'ዩ ክትብል ገሊጻቶ። ሕርሲ ከቢድ'ዩ። (ሞራል ክኾነን ኢለ እየ እምበር ጥንስን ሕርስን ደኣ ኣየናይ ኮይኑ'ዩ፧ ኖርማል!)

ከምዚ ሎሚ ዓለም ከይሰልጠነት፡ ኣዴታት ኩሓርሳ ከለዋ ክንደይ ጸገም የጋጥም ነይሩ። ክንረባሕ፡ ክንበዝሕ ክንብል ክንደይ ከኣ ይጎድላና ኔረን። እቲ ቀደም ኣብ ግዜ ኣቦሓጎታትና ብዙሕ ሓኪምን ሆስፒታልን ኣይነበረን። ልምዳውያን ዝበሃላ መሕረስቲ ጥራይ እየን ነይረን። እዚኣተን ድማ ነተን ዝሓርሳ ኣዴታት ባህላዊ ሕክምናዊ ረዲኤት ይህባኣን ነበራ። ቡቲ ግዜ'ቲ ሰበይቲ ሕርሲ እንተኣብዩዋ፡ እታ መሕረሲት ምናልባት ኣብ መንደቕ ዝተንጠልጠለ ስረ ወይ ኩዳውንቲ ሰብኣያ ከይህሉ ፈትሹ ትብል ኔራ። ስረ ሰብኣይ ሕርሲ ይዓግት'ዩ ዝብል እምነት ነይሩ። ሰበይቲ ሕርሲ እንተተታሒዛ፡ ሰብኣይ ምሳሩ ሒዙ በረኻ እዩ ዝወፍር ነይሩ። ኣብ'ቲ ከባቢ ኣይህሉን እዩ፡ ነውሪ እዩ። ስሪኡ ሕርሲ ዝዓግት እንተኾይኑ፡ ብኣካሉ ኸኣ ነታ ሰበይቲ ከሙታ ይኽእል እዩ ዝብል እምነት ነይርዎም ይኸውን። ሎሚ ግና ኑበሰ-ጾር ኣብ ወወርሒ ቸክ ክትጉብር ክትከይድ ከላ ሰብኣያ ከሰንያ ኣለዎ እዩ ዝበሃል። እንታይ ምስናይ ጥራይ፡ ኣብ ወጻኢ ሰበይትኻ ክትሓርስ ከላ ኣብ ጎና ኳንካ ሃኒ ... ስዊቲ ... ዩ ጎና ቢ ኦኬ... ሃኒ ኣይ ላብ ዩ ... ክትብላ ኣሎካ፤ ኣጥኒስካ ኣጥኒስካ ምሳርካ ሒዝካ ንበረኻ ምኻድ ተሪፉ እዩ። ካልእ ብሃይማኖታዊ እምነት ዝግበር ድማ ሰበይቲ ሕርሲ እንተደንጉየዋ ኣንስቲ ተኣኪበን ይምህለላ። ማርያም ማርያም ይብላ። ብሓቂ ኸኣ ይሰምረለን ነይሩ። ናይ ሕጂ ኣንስቲ ግና ሕርሲ ዘኣብያ እንተሃልያ፡ እተን ኣንስቲ ማርያም ኣይብላ የሱስ ኣይብላ። ኣምቡላንስ ኣምቡላንስ እየን ዝብላ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ካልእ ብባህላዊ እምነት ዝግበር ድማ ሰበይቲ ሕርሲ እንተኣብዩዋ፡ ሰብያኣ ካብ በረኻ ይጽዋዕ እሞ ሕጻብ እግሩ ብምስሊኽ የስትያ። ከመይ ከመይ እዩ ክገልጾ ኣይክእልን እየ። ግና ይምስለለን ከም ዝነበረ ኣነኳ ናይ ዓይኒ ምስክር ኣለኹ። እዚ ክንብል ከሎና ግና ቡቲ ግዜ'ቲ ዝነበረ እግሪ ኣገዩ ባህርያዊ እዩ፡ ማለት ኩሉ ነገር ጽሩይ እዩ። ጫማ የለን። መሬት ጽሩይ፡ እግሪ ጽሩይ፡ ግራት ጽሩይ ዝነበረሉ ዘበን እዩ። ኣብ'ዚ ዘለናዮ መዋእል ግና ኣብ ጫማ ናይ ቻይና ዝወዓለ እግሪ፡ ምውዓልስ ይትረፍ ሓንቲ ሰዓት ዝጸንሐ፡ ሕጻቡ ሕርሲ ዘኣብያ ኣደ ከሕርስ ዘይኮነ፡

ምስ ወዳ ክልክማ ይኽእል እዩ። ብምሉኺ ዘይኮነ ብፍንጃል እናሃብካ ናይ ሓንቲ ዘመናዊት እግሪ ሕጻብ ክሳብ ሸሞንተ ኣዴታት ክቐትል ይኽእል እዩ፡ ወይ ከኣ ኣብ ጀረዲን ከም ጸረ-ባልዕ ክንጥቀመሉ ንኽእል።

ቀደም ዘበን ሓደ ሱብኣይ ሰበይቱ ሕርሲ ስለዝኣበያ ካብ ሕጻብ እግሩ ምስ ኣስተያ፡ ብኡ ንብኡ ተገላገለት። ካልእ ግዜ ሓንቲ ካልእ ሰበይቲ ሕርሲ ኣብይዋ፡ ሱብኣያ ስለዘይነበረ ኮቲ ሱብኣይ ክይደናኦ። በጃኻ ሕጻብ እግርኻ ንሰይቲ ጉብረንገስ ክክስትያ ኢለናኦ። ሕራይ ኢልወን ሕራይ ትብሎ ማርያም። እግሩ ውጅህ ውጅህ ኣቢለን ኮቲ ማይ ሐዘናኦ ከይደን። እታ ነፍሰጾር ክትሰትየን ክትገላገልን ሓደ ኮነ። እተን ኣንስቲ ገሪሙወን፡ እዚ ኣበራ ተመልሶ ደሲታ ዝተባህለ ድልዱል ቁመናን ጸሊም ሕብርን ዘለዎ ሓረስታይ ስሙ መጀመርታ ኣብ ዓዱ፡ ካብኡ ኣብ ወረዳ፡ ካብኡ ኣብ ኣውራጃ እናገነነ ከደ። ሕጻብ እግሩ ከም ተኣምር ክዕለለሉ ጀመረ። ኣብ'ቲ ዓድታትን ወረዳታትን ኑብሰ-ጾራት ሕርሲ ክይጀመረን ከሎ፡ ከም መሐለውታ ሕጻብ እግሪ ኣበራ ክሕዛ ጀመራ። ኣበራ ማሕረስን ጉስነትን ገዲፉ፡ ሕጻብ እግሩ እናሸጠ ሃብቲሙ። ጠራሙዝ ካብ ከተማ እናምጽአ እግሩ ሓጺቡ ኮቲ ሕጻቡ ኣብ ጥርሙዝ ይዕሽጎ፤ ኣብ'ቲ ጥርሙዝ ከኣ ጽሑፍ ይገብረሉ እሞ ብቐረቶ ይልጥፈሉ፥

*ጽሩይ ሕጻብ እግሪ*

*ኣበራ ተመልሶ ደሲታ*

*ስሉጥን ፍሉጥን ኣገልግሎት ሕርሲ፥*

*ፍቱን ባህላዊ መድሃኒት፡*

*ኢድራሻ ዓዲ ቀላይ በቕሊ።*

(ዝኾነት ከምዚ ዓይነት ሰርቪስ እትደሊ ናባይ ትደውል። ምስ ኣበራ ክራኽባ እኽእል እየ)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ሰበይቲ ሕርሲ እንተኣብይዋ፡ ካልእ ባህላዊ ኣገባብ ከኣ ኣሎ። ሕርሲ ኣብይዋ ብኹሉ ተፈቲኑ እንተኣብዩ፡ ጠበንጃ ዘለዎ ሱብ ደሊኻ ተምጽኣላ። ንሳ ከይፈለጠት ኣብ ጥቓኣ ኮይኑ በገም በገም ኣቢሉ ይትኩስ። ሽዑ እታ ነፍሰ-ጾር ሰምቢዳ ኮቲ ህጻን ትሓርሶ። ብኸምዚ ኣገባብ ዝተወልደ ህጻን ምስ ዓበየ ምልሻ ወይ ውተሃደር እዩ ዝኸውን።

ኣብ ዓዲ ከለኹ ኣቦይ ካብ ኣዲስ ኣበባ ዘምጽኦ ብሬታ ዝስማ ሽጉጥ ነይሩቶ። ሓንቲ ሕርሲ ዝኣበያ ሰበይቲ ብሽጉጥ ናይ ኣቦይ ሓሪሳ። (ብዮኽሲ ሓሪሳ) ሻቢቱይ ከምታ ናይ ሕጻብ እግሪ እታ ናይ ኣቦይ ሽጉጥ ከኣ ተለሚዳ። ኣቦይ ምስ ሰልቸዎ፡ ሓላፍነት ናይ'ታ ሽጉጥ ንዓይ ሂቡኒ። ኣነ ድማ ኣገልግሎት ቶኽሲን ሕርስን ኢለ ኮቲ ስራሕ ብገንዘብ ገይረዮ። ብሓሙሽተ ብር ንሓንቲ ጥይት ናብ ዝተጸዋዕክሉ ወረዳን ኣውራጃን እናኸድኩ፥ ሕርሲ ዝኣበየን ኣዴታት ብሽጉጥ ኣሰንቢደ የሕርሰን ነይረ። ብዙሕ ናይ ጥይት እንተኾይኑ፥ ካብ ትግራይን ከበቢኡን ጸቡቕ ምንጪ ናይ ጠያይት ነይሩኒ። ጸኒሐ ኣብ መርዓን ጥምቀትን እውን ይጸዋዑ ነይረ። ኣብ ከምዚ እንክለኹ፥ ኣባል ምልሻ ህዝባዊ ግንባር ኮይነ ሲማኖቭ ዓጠቕኩ። ነታ ሽጉጥ ገዲፈ በዞ ሲማኖቭ እትብሃል ጠበንጃ ኮቲ ስራሕ ቀጺለዮ። ክልተ ሚእቲ ጥይት ወርሒ ኣየጽንሓንን ነበረ። እቲ ጥይት ካብ'ቶም ምልሻ ብብሓሙሽተ ሓብ ወይ ብበዓሰርተ ሓብ ብቐርሺ ንሓንቲ እገዝእ። ወይ ድማ ትግራይ ከይደ ሳንዱቕ ምሉእ እገዝእ ነይረ። ኣብቲ ከባቢ ከም ልምዳዊ መሕረስን ከም መጸበቒ ውራይን ፍሉጥ ኮይኑ። እንታይ እሞ ኣብታ ክህብትም ጀምር ዘበልኩሉ፡ ሻዕብያ ገጢሞምኒ። ጥይትን ብረትን ናይ ውድብ ኣብ ናይ ግሉ ጠቕሚ ኣውዒልካ ተባሂለ ናብ'ዛ ቤት ማሕበሰይ። ካብኡ ኸኣ ንሜዳ ተሰሊፈ።

ይኹን'ምበር ኣብ ታሪኽ ጥንስን ሕርስን ናይ'ቲ ከባቢ ዘይሃስቕ ኣበርክቶ ከም ዝገበርኩ ታሪኽ ዝምስክሮ ሓቒ እዩ። ከምኡ'ውን ዝኾነ ፍጡር ንዕኡ ዝመስል ተኪኡ ክሓልፍ፥ ክራባሕ ዝጉብሮ ቃልሲ ዘገርምን ዘሰደምምን ከም ዝኾነ ታሪኽ ዝምስክሮ ሓቒ እዩ። እዚ ወደሓንኩም!

*ግርማይ የሃንስ (ሳንድያጎ)*

*ካብ ፍጥረት ዓለምና*

